# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ነሓሰ 2015
ቁ. 47

- ቅያ “ቱር ደ ፍራንስ”
- ኣባሻውል ፍቕራ ከየጉደለት...
- ግጉይ ልምድታት ድሕሪ መግቢ
- እንተ ተመላሊእና ኢና እንመልእ!

Le Tour de France
2015



## ትሕዞ መንእሰይ






ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ነሓሰ 2015 ቁ.47

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
መሓመድ ኢብራሂም

ስእሊ
የሃንስ በረኸት
ፍሊሞን መንገሻ

ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

ስፖርታዊ ንጥፈት፡ ኣብ ርእሲ’ቲ ንመንእሰያት ብኣእምሮን ኣካልን ኣብ ምህናጽ ዘበርክቶ ወሳኒ ግደ፡ ቅዱስ ቅንኢ፡ ናይ ውድድርን ርወየትን መንፈስ፡ ተምሳጦን ልዑል ስምዒትን ፈጢሩ፡ ምውቕ ኮማዊ ህይወት፡ ሓብራዊ ስኣእምሮን ሃገራዊ ፍቕርን ካብ ዘሐይሉ ኣገደስቲ ባእታታት ሓደ እዩ። ምስ ካልኦት ሕብረተሰባት ኣብ ዝግበር ባህላዊ ምልውዋጣትን ርክባትን ድማ ስፖርት መንነት ህዝብን ሃገርን ብምድማቕ፡ ቱሪዝማዊ ስሕበት ብምፍጣር፡ ኣህጉራዊ ተፈላጥነት ዘለፍሕ ኣገዳሲ ንጥፈት እዩ።

ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ብሽክለታ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን፡ ኣብዚ ኣፍሪቃ ንፈለማ ግዜኡ ብደረጃ ክሉብ እትሳተፎ ዘላ መበል 102 ውድድር ቱር ደ ፍራንስ 2015 ምስ ደቡብ ኣፍሪቃዊት ጋንታ ኤም.ቲ.ኤን. ከቢካ ተሰሊፎም ንኣህጉር ኣፍሪቃ ወኪሎም ብምስታፍ፡ ብውልቅን ብጋንታን ዘመዝገብዎ ኣንጸባራቒ ዓወት፡ ንህዝብን ሃገርን ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ ንመላእ ኣፍሪቃዊ ዘኾርዐ ታሪኻዊ ፍጻመ እዩ።

ኤርትራ በዚም ጀጋኡ መንእሰያታ ኣቢላ ኣቓልቦ ማዕከናት ዜና ዓለም ስሒባ ከራማን ኣላ። ስሞምን ስም ሃገሮምን ጥንዴራኦምን ኣጸዊዖም ተቐዳደምቲ ዳንኤልን መርሃውን። ካብቲ ብዙሕ ሃለ ኣብ ማዕከናት ዜና ዓለም ካብ ዝተቓልሐ ምስ እንጠቅስ፡ መደበር ተለቪዥን ፍራንስ 24፡ “ምብራቕ ኣፍሪቃዊት ሃገር ኤርትራ፡ ናይ ነዊሕ ዓመታት ታሪኽ ቅድድም ብሽክለታ ኣለዋ፡ እቲ ዓውዲ ቀዳማይ ስፖርት ናይታ ሃገር ካብ ምኳን ሓሊፉ - ባህላ ምኳኑ እውን ይግለጽ። ሓያለ መንእሰያት፡ ብሽክለታ ተወጢሖም ኣብ ጽርግያታት ተዛናዮም ከውጽኡ ምርኣይ ልሙድ እዩ፡ እሞ፡ ዓወት ዳንኤል ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ክሳብ ክንደይ ንቕድድም ብሽክለታ ናይ’ታ ሃገር ናብ ቅድሚት ከምዝደፍእ ምግማት ብርቱዕ ኣይኮነን” ብምባል ጅግንነት ናይ’ዞም መንእሰያትና ሰረት ዘለዎ ምኳኑ ኣቃሊሑ። እታ መዓልታዊ ልዕሊ 1.4 ሚልዮን ቅዳሕ መዓልታዊ እትሸይጥ ጋዜጣ ኒውዮርክ ታይምስ’ውን ብወገና፡ “ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ብዙሓት ጥንዴራታት ኣንበልበለን እየን - እንተኾነ ኣይ ከም እታ ቀይሕ፡ ሰማያዊን ቀጠልያን ዝሕብራ ጥንዴራ ኤርትራ” ክትብል ገሊጻ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታሙ ነዞም ምስሊ ህዝቦምን ሃገሮምን ኣብ ምኹላዕ ዝኸፍ እጃም ዘበርከቱ ጀጋኡ መንእሰያትና ዝፈጸምዎ ዘይነት ዓወት ዝድህስስ ትሕዝቶ ኣብ ዓምዲታት ጉዳያት መንእሰይን ስፖርትን ብዘለፍሐ ኣቕሪቡቶ ኣሎ።

መንእሰያት ዝቐሰምዎ ፍልጠትን ክእለትን፡ ዘኻዕበትዎ ተሞክሮን ዝሃነጽዎ ዲስፕሊንን ብቐዓቶም ኣሐይሉ ኣብ ረብሓኦምን ረብሓ ሕብረተሰቦምን ከውዕልዎ ምእንቲ ክኽእሉ ኩሉ-መዳያዊ ንቕሓት ክውንኑ ኣገዳሲ ይኸውን። ኣብዚ ፖለቲካዊ ንቕሓት ብቐዳምነት ዝስራዕ ዓውደ-ፍልጠት እዩ። ናይ ሎሚ ኣውራ ኣተኩሮ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ፖለቲካ ዘቕንዐ’ዩ። ፖለቲካ ኣብ ሕብረተሰብ ዘለዎ ሃናጺ ተራ ብሓፈሻ ኣብ መንእሰያት ድማ ብፍላይ ዝትንትን ጽሑፍ፡ “መንእሰይ ንፖለቲካ ከመይ ይመልከቶ?” ብዝብል ኣርእስቲ ተዳልዩ ቀሪቡ ኣሎ። ኣብ ናይ ወርሒ ግንቦት ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ግደ መንእሰያት ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሕን ስለምንታይን ብኸመይን ብዝብል ኣርእስቲ ሓደ ጽሑፍ ቀሪቡ ነይሩ። ዓሚል ኣንባቢ መጽሔት መንእሰይ፡ ነቲ ዝወጸ ጽሑፍ ሃናጺ ርእይቶ ሰዲዱልና ኣሎ። ንሱ’ውን ኣብ ተመሳሳሊ ዓምዲ ተኣንጊዱ ኣሎ።

ኣብ ኮሌጅ ምህንድስና ማይኑፍሒ ዝመሃሩ ሸውዓተ ተመሃሮ፡ ከም መቐጸልታን መዛዘሚን ናይ’ቲ ንሓሙሽተ ዓመታት ዝቐጸለ ትምህርታዊ ንጥፈታቶም፡ ንሓይሊ ኮምፒተር ገዲፎም ናብ ከባቢኦም ብምስትውዓል መጽናዕታዊ ስራሕ (Senior Project) ኣዳልዮም። እቲ ብተመሃሮ ያሬት ኢሳቕ፡ ሰዊት ብርሃ፡ ኖኤል ተ/መድህን፡ ክብሮም ዑቕባዜን፡ ረዲኤት ኣልኣዛር፡ ዓወት የማ፡ ቤተልሄም ተ/ማርያም ዝተዳለወ ፕሮጀክት ኣቓልቦ ብዙሓት ናይ’ቲ ኮሌጅ ዝስሓበ ስለዝነበረ፡ ንዕኡ ዝምልከት ዳህሳሳዊ ጽሑፍ ብክኢላ ምህንድስና ተዳልዩ ኣብ ዓምዲ ሃብርም ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ’ታ መንእሰያት ማሕበራዊ ንቕሓት ክቐስሙላ እትዳሎ ዓምዲ “ሕብረተሰብ መንእሰይ”፡ ዘተ መንእሰያት ተኣንጊዱ ኣሎ። ኣርእስቲ ዘተ፡ “ብኸመይ ሓቀኛ ፍቕራዊ ዝምድና ንሃንጽ?” ዝብል’ዩ። ምስ ጥዕናን ስነ-ምግባርን መንእሰያት ዝኸዱ ዝተፈላለዩ ጽሑፋት’ውን ካብታ ዓምዲ ሰዓብም ቀሪቦም ኣለው።

ናይ ሎሚ ዓምዲ “ባህልን ስነ-ጥበባትን” ካብ’ቲ ናይ ዝሓለፈ ብፍልይ ዝበለ ኣገባብ ተዳልዩ ኣሎ። ብማሕሙድ ኢብራሂም ንእተደርሰት “ተደጎል” ዘርእስታ ዛንታ ኤርትራዊ ወራሲ ዝሓዘት መጽሓፍ ምስ ሃያሲኣ ሓቢርና ክለስማቕራ ኢና። ኣብ’ቶም ካልኦት ዓምድታት መጽሔት መንእሰይ’ውን ንኣንበብቲ ከዘናግዑን ክምህሩን ትጸቢት ዝግበረሎም ትሕዝቶታት ተዳልዩ ኣሎ። ሰናይ ንባብ።

# ድሃይኩም

### ደቀንስትዮ ጸሓፍቲ

መጽሔት መንእሰይ ብትሕዝቶኣን ርዝነታን ግርም ኣሎ፡፡ ካብ'ዚ ዘሎዩ ንላዕሊ ክትሕይልን ክትሰውድን ምኳና ድማ ፍሉጥ'ዩ፡፡ ካብ ሎሚ ንደሓር ኣንበብቲ ጥራይ ዘይኮንኩ፡ ተሳታፊት ክኸውን ምኳነይ ቃል እናኣተኹ፡ ንሎሚ ገለ ሓሳባት ወሰ ከብል ኣፍቅዱለይ፡፡

ናይ ዝሓለፈ ግንቦት ሕታም መጽሔት መንእሰይ ትሕዝቶኣ ጸቡቕ ነይሩ፡፡ ኣብ ብዙሓ ገጻት ግና ምስ ናይ ዝሓለፈ ሕታማት ብምንጽጻር ኣይግድን፡፡ ንሕና መመሊሳ ገጻታ ክተዛይድን ብትሕዝቶ ክትሕይልን እናተጸበና፡ ካብቲ ዝበረቶ ገጻት ኹሉ ክትወጽእ ኣይተዋሕጠለይን፡፡ ሓያላ ዝሓደጉቶም ልሙዳት ዓምድታት'ውን ነይርም፡፡ ሕግን ሱምምጥ፡ ሳይንስን ተክኖሎጅን፡ ስፖርት ካብ ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ዝተዘሉ እዮም፡፡ ስለዚ ኣብ መጻኢ ሕታማታ ብዙሓ ገጻታ እንተወሓደ ናብ'ቲ ዝበረቶ፡ እንተዘይክኢላ ድማ ብኸምቲ ዝበረቶ ክትቅጽሎ እትሰፎ፡፡

ካልእ ከም ነጥቢ ዝተሓሰበ እውን ኣሎ፡፡ መጽሔት መንእሰይ፡ ዕውታት ወይ ኣብነታውያን ደቀንስትዮ ተቐርብ እኳ እንተኾነት፡ ቁጽሪ ኣበርክቲ ደቀንስትዮ ግና ኣመና ይውሕድ ኣሎ፡፡ እቲ ጸገም እንታይ ክኸውን ከም ዘኽእል በዓበኣ ንደቀንስትዮ ጸሓፍቲ ዝገደፍ እኳ እንተኾነ፡ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ'ውን ኣተባቢ ተራ ክትጻወቱ ከድልየኩም እዩ፡፡ ኣብ ዝመጽእ ሕታማት መጽሔት መንእሰይ፡ ተሳትፎ ደቀ'ንስትዮ ሰሲኑ ክንርኢ ኩልና ሓቢርና ንጽዓር፡፡

ዘቢብ ተስፉይ ካብ ኣስመራ

### ሃብሮም ኢንጅነር

ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ዓምዲ ሃብሮም፡ ምስ ኢንጅነር ኣማን የዕበዮ ዘካየድኩሞ ዕላል ግርም ነይሩ፡፡ ኩሉ ኣብ'ቲ ንሞያኡን ወልቃዊ ሂወቱን ኣመልኪቱ ዝገበሮ ዕላል ኣዝዩ መሳጢ ነይሩ፡፡ ኢንጅነር ናይ ብሓቂ ኣብነታዊ መንእሰይ እዩ፡፡ በዚ ኣጋጣሚ እምብኣር፡ "ኣገናዕ! ኤርትራ ብኣኻን ከማኻን ኢያ እትህነጽን እትምዕበልን" ክብሎ እደሊ፡፡ ሓንቲ ሕቶ ግና ምሓተትኩም፡ ኣብ ምምራጽ መጻምድቲ፡ ካብ ዘመናዊ ያታዊ ማለት ብዙሕ ከይተላለኻን ኣብ ዕርክነት ግዜ ከይበላዕካን ከም ዝሓየሸ ብኸመይ እዩ ከረጋግጽ ክኢሉ፡፡

የማና ሓጎስ ካብ ባጽዕ

### ኣገናዕ መጽሔትና!

ከመይ ትኾኑ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ሂወትኩም ሰላምን ጥዕናን ኣብ ስራሕኩም ከኣ ኣሳልጦ እምነየልኩም፡፡

ኣነ ሓደ ካብ ቀንዲ ኣንበብቲ (ጀህራ ኣይኮንኩን ሓቂ እዩ) መጽሔት መንእሰይ እየ፡፡ ምኽንያቱ እዛ መጽሔት እናኣዘየት ቁምነገር ስለእተሰንቕ፡፡

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሓለፈ ሕታማ፡ ሓደ ቀንድን ኣገዳስን ዛዕባ ኣልዒላ ነይራ፡፡ ንሱ ኸኣ "ተራ መንእሰይ ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር" ዝብል እዩ፡፡ እዚ ንዕና ንመንእሰያት እዋናውን ኣገዳስን ዛዕባ እዩ፡፡ ኩልና ከም ንፈልጦ ህዝባዊ ግንባር ምስጠር ዓውትና ንዘኾነ ሓደጋት ዝኸሰለሰ ውድብ እዩ፡፡ ኣብ'ዚ ውድብ እዚ እጃምካ ምብርካት ማለት ከኣ ታሪኽ ምስናድ እየ ዝብሎ፡፡ ነዚ ኣገዳሲ ኣርእስቲ ኣልዒልኩም ሰለምንታይን ብኸመይን ንዝብሉ ሕቶታት ጸቡቕ መልሲ ምሃብኩም ካብ ልቢ የድንቐኩም፡፡ ነቶም ኣብቲ ዝተኻየደ ኣኼባታት ዘይተሳተፍና መንእሰያት'ውን ዝኣድ ሓበሬታ ኢኹም ኣሰኒቕኩምና፡፡

ተራ መንእሰያት ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ኣገዳስነቱ ዘይንስሕቶ እኳ እንተኾንና ብኸመይን ሰለምንታይን ንዝብሉ ሕቶታት ግን ክትምልሶም ቀሊልቲ ኣይኮኑን፡፡ መጽሔት መንእሰይ ነዚ ብምምላሳ ኣገናዕ እብሎ፡፡ ኣብ ዚመጽእ ሕታማት መቐጸልታ ናይ'ዚ ሪዚን መልእኽቲ ከተቕርቡልና ኣተረርና ንምሕጸን፡፡ ቀጺሉ ነተን ናይ መውዳእታ መስመራት ከም መዘኻኸሪ እናቕረብኩ እፋነወኩም፡፡

ህዝባዊ ግንባር ኣሕዋትናን ወለድናን ዝጀመሩልና ውድብ ብምኳኑ ናትና ውድብ እዩ፡፡ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክንብጽሖ ድማ መድረኻዊ ሓላፍነትና እዩ፡፡ ንሱ'ዩ እቲ ሓቂ፡፡




ሓየሎም ካብ ዓሰብ

### ዚያዳ ክንመሃርን ክንምኩርን

ዝኸበርኩም ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ከመይ ትኾኑ? መጽሔት መንእሰይ ብልጽቲ እኳ እንተኾነት፡ ካብዚ ዘሎዩ ዚያዳ ንኽትበልጽ ከኣ ሓድሓደ ክምልኣላ ዘለዎ ኣይሰኣንን ይኸውን'ዩ እሞ፡ ወሰ ከብል ክፍትን፡፡ ቅድሚ ሕጂ ዝወጽእ ዝበረ ዓምዲ ሓጺር ዛንታ ናብቲ ዝበሮ ተመሊሱ ከም ዝቕጽል እንተዝግበር፡ ነቶም ክንጽሕፍ እናኸኣልና፡ መጽሓፍ ናይ ምሕታም ዕድል ዘይረኸብና መንእሰያት ክንጽሕፍ ዕድል ምረኸብና፡፡

ካልእ ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነጥበብን ዝወጹ ዘለዉ መንእሰያት ስነጥበበኛታት ጸቡቕ እኳ እንተኾኑ፡ ከምቲ ቅድሚ ሕጂ ትገብርዎ ዝበርኩም ካብ ደረፍትን ተዋሳእትን ወጻኢ ኢልኩም ናብ ደረስቲን ጸሓፍትን እንተተጸቕጥሉ ዚያዳ ትምህርቲ ምቐሰምና፡፡ ቅድሚ ሕጂ ምስ ከም በዓል ተስፋዬ ጉብረኣብ ዝኣመሰሉ ደረስቲ ካብ ዝገበርኩሞ ዕላላት ብዙሕ ተማሂርናን ተሞኩሮ ቀሲምናን ስለዝኾንና፡፡

ሚሮን ሃይለ ካብ ዓዲ ጓዕዳድ

### ስፖርተኛ ተመሳሲሊ ኣይከብረትን

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ምስ ስነጥበበኛ ሚሮን ሃይለ ዘካየድኩሞ ዕላል መሲጡኒ፡፡ ካብቲ ዝገረመኒ ድማ ኣነ ንሚሮን ከም ተዋሳኢትን ሞደሊትን እምበር ኑቡሳ ከም ድሌያ ትጻወትፎ ከም ስፖርተኛ እፈልጣ ኣይነበርኩን፡፡

ሰብለ ኢሳቅ ካብ መንደፈራ

ጉዳያት መንእሰይ

# ቅያ "ቱር ደ ፍራንስ" ብቕዓት መንእሰያትና ዘጕልሐ ፍጻመ

ውድድር ቅድድም ብሽክለታ ዙር-ፈረንሳ (ቱር ደ ፍራንስ) ኣብ ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዓለም፡ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ፡ ኣብ ኣዝዩ በዳሂ ቅርጺ መሬት ዝካየድ፡ እቶም ዝሓየሉ ናይ ዓለምና ተቐዳደምቲ ዘንተ-እለት ዝዝከር ታሪኽ ገዲፎም ዝናን ተፈላጥነትን ንምጉንጻፍ፡ ብሓያል ህልኽ ዘወዳደርሉ፡ ልዑል ኣካላዊን ቴክኒካዊን ብቕዓት፡ ብልሒን ሜላን ትብዓትን ዝሓትት ርእሲ ኩሎም ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዓለም እዩ። እዚ ብምዃኑ፡ ኣብ'ዚ ውድድር'ዚ ንኽትሳተፍ ምብቃዕ ጥራይ ንባዕሉ ዓቢ ዓወት እዩ።

ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ብሽክለታ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን፡ ኣብዚ ኣፍሪቃ ንፈለማ ግዜኣ እትሳተፎ ዘላ መበል 102 ውድድር ቱር ደ ፍራንስ፡ ምስ ደቡብ ኣፍሪቃዊት ጋንታ ኤም.ቲ.ኤን. ኲቤካ ተሰሊፎም ንኣህጉር ኣፍሪቃ ወኪሎም ክሳተፉ ምብቅዖም ጥራይ ዓቢ ዓወት እኳ እንተኾነ፡ ምስ ኣዝዮም ስሙያት ተቐዳደምቲ ዓለምና ገጢሞም፡ ነቲ ውድድር ብምልኣት ካብ ምፍጻም ሓሊፎም፡ ብውልቅን ብጋንታን ዘመዝገብዎ ኣንጸባራቒ ዓወት፡ ኣዝዩ ኣደናቒን ንመላእ ኣፍሪቃዊ ዘኹርዕን ፍጻመ እዩ።

ኣብ'ዚ 3360 ኪሎሜትር ዝሸፈነ ንሰለስተ ሰሙናት ብዘይዕረፍቲ ዝተኻየደ ሓያል ውድድር'ዚ፡ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖት፡ ኣብ ኣርባዕተ ተኸታተልቲ መድረኻት ማልያ ኣንበሳ ዓቐብ ክወዲ ምኽኣሉ፡ ኣብ ሓደ ካብ መድረኻት ናይ'ቲ ውድድር ድማ 7ይ ተርታ ክሕዝ ምብቅዑ፡ ከምኡ'ውን ንጋንታኡ ኣብ ምቕላስን ምምራሕን ዝነበሮ ዓቢ ኣበርክቶ፡ ናእዳን ኣድናቖትን ዝተረፈ እዩ። መርሃዊ ቅዱስ ብወገኑ፡ ብሓፈሻዊ ውጽኢት ምስ 10 ብሉጻት መንእሰያት ተቐዳደምቲ ዓለምና ክስራዕ ምኽኣሉ፡ ድንቂን ኣገራሚን ዓወት እዩ ነይሩ። በዚ ድማ፡ ብቕዓትን ብሉጽነትን ናይ'ዞም ክልተ ተቐዳደምትና፡ ኣቓልቦ ማዕከናት ዜና ብምስሓቡ፡ ሰፊሕ ሽፈነ እዩ ተዋሂብዎ። እዞም ሓበን ሃገሮምን ኣህጉር ኣፍሪቃን ንምዃን ዝበቕዑ ጅጋኑና፡ ኣብቲ ውድድር 77 ነጥቢ ብምውህላል፡ ኤርትራ ምስተን ኣብ 'ዎርልድ ቱር' ብሉጽ ነጥቢ ዘመዝገባ 31 ሃገራት ዓለም ከምእትስራዕ ገይሮማ ኣለው።

ዓወት ዳኒኤልን መርሃዊን፡ ጉሉሕ መርኣያ ናይቲ ኣብ መንእሰያት ሃገርና ዘሎ ዕቑር ዓቕሚን ብቕዓትን እዩ። ከምዝፍለጥ ኣብ ምውቕ ማሕበራዊ ህይወት ተኹስኵሶም ዝዓብዩ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ካብ ህጻንነቶም ጀሚሮም፡ ንኽባቢኦም ብዝተፈላለየ ዓይነት ጸወታታት እዮም ዝላለይዎ። ብፍላይ ኩዕሶ እግሪን ቅድድም ብሽክለታን መዕበይኦም እዩ። ስለዚ ድማ፡ ስፖርት ኣካል ባህሊ ኤርትራውያን መንእሰያት'ዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ከም ውጽኢት ናይዚ ባህሊ'ዚ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኣብ ዝተፈላለየ ዓይነት ስፖርታዊ ንጥፈት ተወዳዲሮም ክዕወቱ ዘኽእሎም ብልሒን ልዑል ኣካላዊ፡ ሞራላዊን ቴክኒካዊን ብቕዓት ኣለዎም። ሕሉፍ ታሪኽ እንተተወከስና ነዚ ሓቂ'ዚ ዘድምቕ እዩ። ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኣብ እዋን መግዛእቲ ከይተረፈ፡ ብዝተፈላለየ ዓይነት ስፖርት፡ ኣውራ ድማ ብቕድድም ብሽክለታ ኣብ ብዙሕ ዓለማዊ መድረኻት ተወዳዲሮም፡ ልዑል ብቕዓት ብምርኣይ፡ ሓበን ኣፍሪቃውያን ንምዃን በቒዖም እዮም። ኣብ ዝሓለፈ ቀረባ ዓመታት እውን ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ብሽክለታ፡ ንኽልተ ግዜ ኣከታቲሎም ብደረጃ ሃገርን ውልቂን ሻምፕዮን ኣፍሪቃ ኪኾኑ ምብቅዖም ጉሉሕ መርኣያ ናይዚ ነዊሕ ሰረት ዘለዎ ታሪኽ እዩ።

ኣብ ቱር ደ ፍራንስ 2015 ዝተመዝገበ ኣንጸባራቒ ዓወት ኤርትራውያን መንእሰያት ፈጢርዎ ዘሎ ባህታን ሃገራዊ ሓበንን እምበኣር፡ ንሕሉፍ ታሪኽ ዝያዳ ብምድማቕ፡ ነቲ ኣብ መንእሰያትና ዘሎ ዕቑር ዓቕሚን ብቕዓትን ብዓለም ደረጃ ኣጉሊሕዎ ኣሎ። ክንዲ ዝኾነ፡ እዚ ድሙቕ ዓወት'ዚ፡ ነቲ ገና ብምልኣት ዘይተመዝመዘ፡ ዕቑር ብቕዓት መንእሰያትና ዘድሊ ወፍሪታት ጌርና ብዝሰፍሐን ብዝለዓለን ደረጃ ኣብ ዓለማዊ መድረኻት ብምንጽብራቕ፡ ናብ ረብሓ ህዝቢን ሃገርን ክንቅይሮ ሓላፍነት ዘሰክመና እዩ። ስለዚ ድማ፡ ዓቕሚ መንእሰያትና ብስፍሓት ተበራቢሩ፡ ኣሸሓት ጎባልል ዝሰስንሉ፡ ባይታ ንምፍጣር፡ ናይ መላእ ህዝቢን ትካላት መንግስቲን ሕብረተሰብን ድርኺት የድልዮ። ክብሪን ሞጎስን ነዞም ኩሪዖም ዘኹሩዕና፡ ሓበን ሃገር ጅጋኑና!!

# መንእሰይ ንፖለቲካ ከመይ ይምልከቶ?

ኣብዚ ዘለናዮ ግዜ፡ ብፖለቲካ ዝግደሱ፥ ብዛዕባ ፖለቲካ ልክዕ መረዳእታ ዘለዎም መንእሰያት እናወሓዱ እዮም ዝኸዱ ዘለዉ። ብደረጃ ዓለም ዝበዝሑ መንእሰያት፡ ኣብ ፖለቲካ ክግደሱ ኣይደልዩን እዮም፡ ወይ ድማ እንተወሓደ ኣብ ፖለቲካ ተገዳስነት ዘለዎም መሰሎም ክርኣዩ ኣይፈትዉን እዮም። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት፡ ኣብ ብዙሓት ናይ'ዚ ግዜ'ዚ መንእሰያት፡ ብዛዕባ ፖለቲካ ዘሎ ኣመለኻኽታ ኣሉታዊ፡ ብዛዕባ ጥቕሙ ኣብ ግላዊን ማሕበራዊን ህይወትን ግደኑታዊ ኣድላይነቱን ዘሎ ኣፍልጦን መረዳእታን ትሑት ብምዃኑ እዩ። ፖለቲካ ማለት፡ ፍቕሪ ስልጣን፡ ስለዚ ድማ፡ ስልጣንን ሓላፍነትን ንምጭባጥ፡ ኣሎ ዝበሃል ክፍኣት ምሕሳብ፡ ምትንኻል፡ ሓድሕድ ምትዕምማጽን ምጭኽኻንን፡ ብሓጺሩ ቅንዕና ዘይብሉ ስራሕ ገይሮም ዝርድእዎ ውሑዳት ኣይኮኑን። ከምዚ ዓይነት መረዳእታ ዘለዎም ድማ፡ ብርግጽ ንፖለቲካ ክግደሱሉ ኣይክእሉን እዮም። ምኽንያቱ ሰብ ብባህርይኡ ሰላማዊ፡ ቅሱንን ርጉእን ህይወት ክመርሕ እዩ ዝመርጽ። ግን፡ እቲ ናይ ብሓቂ ፖለቲካ ከምኡ ድዩ? ዝኾነ ሰብ'ከ ካብ ፖለቲካ ናጻ ክኸውን ይኽእል ድዩ?

ብኣንጻር'ዚ ኣሉታዊ ኣመለኻኽታ'ዚ፡ ካብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ጀሚሩ ክሳብ'ቲ ደምባ ማሕበርነት ዝፈረሰሉ መውዳእታ 20 ክፍለዘመን ኣብ ዝነበረ መድረኽ፡ መንእሰያት ዓለምና፡ ኣውራ ድማ መንእሰያት ናይተን ኣብ ትሑት ደረጃ ምዕባለ ዝርከብ ዝነበራ ሃገራት፡ ብስነ-ሓሳብ ዴሞክራሲ፡ ብሓርነታዊ ቃልሲታትን፡ ኣበየ ክብበኡ ብዘተፈጥሩ ለውጢን ምዕባለን ዝጠልቡ ፖለቲካዊ ምንቅስቓሳትን ኣመና ዝተጸልወሉ፥ ኣብ ፖለቲካ ብልዑል ድሌትን ተወፋይነትን ዝዋስኡሉ ዝነበሩ መድረኽ'ዩ። ኣብቲ ግዜ'ቲ፡ "ፍትሒ፡ ማዕርነት፡ ሓርነት!" ዝብሉ ቃላት ዘየድምጹ፡ ብዛዕባ ወጽዓ ጉቦን ሽቃሎን ዘይዛረቡ፡ ሚሊታት ምዝመዛ ርእሰማላውያን ሃገራት ኣብ ልዕሊ ድኻታት ሃገራት ዘይትንትኑ፡ ፖለቲካዊ ምዕባለታት ዓለም ዘይከታተል መንእሰይ ከም መንእሰይ ይቑጸር ኣይነበረን። ፖለቲካዊ ጽሑፋት ዘየንብቡ፡ ፖለቲካዊ ጥቕሲታት ዓበይቲ ፈላሰፋታትን ኣስማት ወሩያት ተቓለስቲን ዘይፈልጥ መንእሰይ ዳርጋ ከም በሃም ዝውሰደሉ ግዜ እዩ ነይሩ።

ካብ ፍርቂ ዘመን ኣብ ዘይነውሕ ግዜ፡ እቲ ኣብ መንጎ መንእሰያት ክልተ ወለዶታት ዝተፈጥረ ናይ ኣተሓሳስባን ተገዳስነትን ፍልልይ እምበኣር ዘገርም እዩ። ስለምንታይ ግን ከምኡ ክኸውን ክኢሉ? እቲ ቀዳማይ ረቛሒ፡ ልዑል ፖለቲካዊ ንቕሓት ዘለዎ መንእሰይ፥ ንገበትቲ ሓይልታት ዓቢ ብድሆን ስግኣትን ምዃኑ ብግቡእ ተረዲኦም እዮም። ስለዚ ድማ፡ ንቕሓት መንእሰያት ብምጉዳም፡ መንእሰያት ካብ ፖለቲካን ስነ-ሓሳባትን ኣግሊሎም፡ ኣብ ውልቃዊ ህይወትን ስስዐን ጥራይ ከድህቡ፡ ብሰብ ፍሉይ ረብሓ ርእሰማላዊ ዓለም ደይ መደይ ኢልካ ሰፊሕ ባህላዊን ስነኣእምሮኣዊን ኩናት እዩ ተኻይዱሉ። እቲ ዘሙተ ኣብ ኣእምሮ መንእሰያት ውልቃውነት ከም መንፍዓት፡ ብዛዕባ ረብሓ ህዝቢን ሃገርን ምሕሳብን ምግዳስን ከም ዕሽነት ገይሩ ዝርኢ ሰንኩል ሓሳብ ኪሰርጽ ዓሊሙ ዘንቀደ እዩ ነይሩ። ብመጠኑ እውን ተዓዊቱ'ዩ ክበሃል ይከኣል። እዚ ስነ-ኣእምሮኣዊ ዘሙተ'ዚ ብዘፈጠሮ ነውጺ፡ እቲ ብተፈጥሮ ንመንእሰይ ዝተዓደለ ቡዳዚ ባህርይ ኣጥፊኦም፡ ኣብ ክንዲ ንብድሆታት ገጢምካ ምስዓር፡ ኑብሶም ካብ ሃገራዊ ጉዳያትን ፖለቲካን ኣግሊሎም፡ ዝዓበዩሉ መሬት፡ ስድራቤቶምን ህዝቦምን ራሕሪሖም፡ ኣብ መውዳእታ ግዳይ ስደትን ጊላነትን ዝኾኑ መንእሰያት ውሑዳት ኣይኮኑን። ኣብ ምድሪ ኤውሮጳን ኣመሪካን ካልኦት ሃገራትን ተጸቢዮቲ ትካቦ (ዌልፈር) ኮይኖም እንርእዮም ዘለና መንእሰያት ግዳይ ናይዚ ዘሙተ'ዚ እዮም። ካልኣይ ጠንቂ ምድኻም ተገዳስነት መንእሰያት ኣብ



ፖለቲካ፡ እቲ ንመንእሰያት ዝሓለፈ ዘመን ኣዝዩ ዝማሰጠ፡ ብዮጉበሪ ድማ፡ ተወፍዩም ዝተቓለሰሉን ክቡር ዋጋ ዝኸፈልሉ ማሕበርነታዊን ዴሳውን ዕላማታት፡ ዝጸንሐ ድሕር ኣተሓሳስባን ሃሜናዊ ኣመለኻኽታን ኣብ ምምሓው ዓቢ ዝላ እኳ እንተመዝገበ፡ እቲ ትጸቢት ዝተጉበረሉ ውጽኢት ከመዝዮብ ዘይምኽኣሉ ዝፈጠሮ ተስፋ ምቝራጽ ክኸውን ይኽእል።

ኣብ መንነ መንእሰያት ክልቲኡ ወለዶታት ዝተኸስተ ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልይ ድሕሪ ምርኣይ እምበኣር ናብቲ ኣቐድም ኣቢልና ዘልዓልናዮ ሕቶ ኢና እንምለስ፡ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን'ዚ ኣድላይነት ፖለቲካ ኣብቂዑ ድዩ? ዝኾነ ሰብ፡ ዋላ ካብ ፖለቲካ ከግልል እንተመረጸ'ኳ፡ ብፖለቲካዊ ኩነታት ከባቢኡን ዓለምን ዘይጽሎ ህይወት ክህልዎ ይኽእል'ዶ?

ደጋጊምና ከምእስተምዮ፡ "ሰብ ማሕበራዊ ፍጡር'ዩ" ዝብል ልሙድ ኣገላልጻ ኣሎ። ብርግጽ ድማ፡ ሰብ ንበይኑ ተነጺሉ ክነብር ዝኽእል ፍጡር ኣይኮነን። ምስ ካልኦት ሰባት ከይተዋሰአ፡ ከይተኻረኸ ወይ ዝኾነ ርክብ ከይገበረ ውልቃዊ ህይወቱ ጥራይ ዝመርሕ ሰብ ኣሎ ክበሃል ኣይክእልን። ኣብ ክውን ህይወት፡ ውጹእ ውልቀሰብ ዝበሃል ፈጺሙ የለን። ካብ ወለዲ፡ ኣሕዋት፡ ስድራቤት፡ ኣዝማድ፡ ኮም. . .ወዘተ. ተፈልዩ ዝነብር ሰብ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን። ነፍሲ ወከፍ ሰብ፡ ህይወቱ ማሕበራዊ እዩ። እንተኾነ፡ እዚ ኣገላልጻ'ዚ እውን ንባዕሉ ግቡይ መረዳእታ ከይሁብ ምስትውዓል ዘድልዮ እዩ። ሰብ ማሕበራዊ ፍጡር ይኹን'ምበር፡ ውልቃዊ ህይወት እውን ኣለዎ። እኳ ድኣ፡ ውልቃዊ ህይወቱ፡ ድሕነቱን ረብሓኡን ካብ ዝኾነ ካልእ ጉዳይ ንላዕሊ የገድሶ። ነዚ ብምዕዛብ ድማ እዩ ጀርመናዊ ፈላስፋ ኣማኑኤል ካንት፡ ንሰብ "ዘይምሕቡር ማሕበራዊ ፍጡር" ክብል ዝገልጾ። ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት እናነበረ፡ ውልቃዊ ህይወቱ ዝያዳ ስለዘገድሶ። ብርግጽ ድማ፡ ዝኾነ ሰብ ንጣዕሚ ውልቃዊ ህይወቱን ግላዊ ረብሓኡን'ዩ ዝቃለስ። እንተኾነ ግላዊ ረብሓኡን ድሌቱን ብዝተናጸለ ክረዊ ዝኽእል ኣይኮነን። ስለዚ ምስ ረብሓን ድሌትን ካልኦት ሰባት ግድን ክተኣሳሰርን ካሳዕን ኣለዎ። እዚ ግላዊ ረብሓ ድማ እዩ ኣብ መውዳእታ ውልቀሰባት ንሓድሕዶም ክተኣሳሰሩን ክተሓባበሩን ዝድርኾ። እዚ ኣብ መንነ ውልቀሰባት ዘሎ፡ ኣብ መውዳእታ ናብ ግላዊ ረብሓ ዝዓለመ ምትሕብባርን ምትሕግጋዝን ሰረት ማሕበራዊ ህይወት እዩ። ነዚ ክልተ ዝገጽቱ ህይወት ብምዕዛብ፡ እቲ ውሩይ ፈላስፋ ኣረስቶትል፡ ንሰብ "ፖለቲከኛ እንስሳ" ክብል'ዩ ገሊጽዎ። ነዚ ክልቲኡ ህይወት ከሰኒ ወዲሰብ ዘማዕብሎ ጥቡብ ብቑንዱ ፖለቲካ ስለዝኾነ።

ማሕበራዊ ህይወት ካብኡ ንላዕሊ ኣዝዩ ሰፊሕን ዝተሓላለኸን ኣምር እዩ። ብምትሕብባር ውልቀሰባት ጥራይ ዝግለጽ ድማ ኣይኮነን። ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት፡ ብዘይካ ውልቃዊ ህይወት፡ ካልእ ዓይነት ህይወት እውን ኣሎ። ጉጅለኣዊ ህይወት። ኣብ ሓደ ጂኦግራፊያዊ ከባቢ ዝነበሩ፡ ብዘርኢ ይኹን ብባህሊ ካልእ ረቛሒታትን ንሓድሕዶም ዝተኣሳሰረ ህይወት ዘለዎም፡ ተመሳሳሊ ድሌታትን ረብሓታትን ዝጠምርዎም ጥርንፋት ሰባት ኣለው። ጥርናፈ ናይ ሰባት፡ ካብ ጥንቲ ብስድራቤትን ማይቤትን ጀሚሩ ናብ ዓዲ፡ ቀቢላ፡ ብሄር እናሰፍሐ ብምምጻእ፡ ኣብዚ ግዜ'ዚ ሰባት ብደረጃ ሃገራት ተጠርኒፎም ዝነብርሉ ምዕባለ ተበጺሑ ይርከብ። እዚ ዝፍ ጥርናፈታት'ዚ፡ ኣብ ውሽጡ ናይ ረብሓን ድሌታትን ፍልልያት ዘለዎ ብዙሕ ማሕበራዊ ቀጻሊታት ዝሓቑፈ እዩ። ብዕድመ፡ ጾታ፡ ብደረጃ መነባብሮን ሃብቲን ዝፍጠር ደርብታት፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ቦታ፡ ስልጣን፡ ዓይነት ስራሕ፡ ዕድላት ህይወት ወዘተ. ዝፈላልዮም ብዙሓት ንኡሳን ማሕበራውያን ጉጅለታት ዘለውዎ ጥርናፈ እዩ። እዚ ፍልልያት'ዚ ድማ እዩ ማሕበራዊ ጉጅለታት ብሓደ ወገን ናብ ሓባራዊ ረብሓን ዕብየትን እናጠመቱ፡ ከፊላዊ ረብሓታቶም ንምውሓስ ክቃልሱ ዝድርኾ። ኣብ ውሽጢ ሓደ ኮም ወይ ሕብረተሰብ ወይ ድማ ሃገር፡ ኣብ መንነ ዝተፈላለዩ ጉጅለታት፡ ርኽባትን ዘይርኽባትን፡ ዕገባትን ዘይዕገባትን፡ ጉጾን መሳፍንትን፡ ሰራሕተኛታትን ሰብ ርእሰማልን ዘሎ ቀጻሊ ግርጭትን ስልጣን ንምቁጽጻር ዝካየድ ውድድራትን ነጸብራቕ ናይቲ ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት፡ ግላዊን ጉጅለኣዊን ረብሓ ንምርግጋጽ ዝካየድ ዘየዕርፍ ቃልሲን ክውንነት ሕብረተሰብን እዩ።

እዚ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሕብረተሰብ ኮይኑ ካብኡ ናብ ዝለዓለ ጸፍሒ ምስ እንሰግር፡ ብደረጃ ዓለም፡ ኣብ መንነ ሃገራትን ህዝብታትን እውን ፍልልይ ድሌታትን ረብሓታትካ ናይ ምርግጋጽ ቀጻሊ ቃልሲን ግርጭታትን ኣሎ። ዘመናዊት ዓለምና፡ ዝተፈላለየ ዓቕሚን ብቕዓትን ብዘለወን ሃገራት ዝቖመት እያ። ዓበይቲን ንኣሽቱን፡ ሃብታማትን ድኻታትን፡ ምዕቡላትን ኣብ ምምዕባል ዝርከባን፡ ሓያላትን ድኹማትን ሃገራት ወዘተ. ኩለን ሃገራት ድማ፡ ረብሓታተን፡ ጸጥታተንን ጥሙሓተንን ዘንጸባርቕ ፍልልያትን ግርጭታትን ኣለወን። ብዓለም ደረጃ ነዚ ክውንነት'ዚ ዜመሓድር እውን ፖለቲካ እዩ። እቲ ኣብ መንነ ሃገራት ብቐጻሊ ኪጋጥም እንርእዮ ግጭታት፡ ኩናትን ወራርን ድማ እዚ ፍልልያትን ግርጭታትን'ዚ ብፖለቲካውን ዲፕሎማሲያዊን ጥቡብ ክፍታሕ ኣብ ዘይክኣለሉ እዋን ዘጋጥም እዩ። መራሒ ቻይና ነበር ማኦ ሴቱንግ "ኩናት መቐጸልታ ናይ ፖለቲካ'ዩ" ኢሉ ክገልጾ እንከሎ ነዚ ንምምልካት እዩ።

ካብዚ ከም እንርድኦ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሕብረተሰብ ውልቃዊን ጉጅለኣዊን ረብሓታት ናይ ምርግጋጽ ቃልሲ ክህሉ እንከሎ፡ ብደረጃ ዓለም ድማ ሃገራዊ ረብሓ ናይ ምውሓስ ቀጻሊ ቃልሲ ኣሎ። ስለምንታይ'ዩ ግን ወዲሰብ ብዘይ ቃልሲ ክነብር ዘይክእል? ስለምንታይ ተሓባቢሩ ሰላማዊን ቅሱንን ህይወት ንምምራሕ ዘይሓስበ? ዝብል ሕቶ ክለዓል ባህርያዊ እዩ። እዚ ናብቲ ጀርመናዊ ፈላስፋ ኣማኑኤል ካንት ዝገልጾ ሓቂ እዩ ዝወስደና። "ሰብ ዘይምሕቡር ማሕበራዊ ፍጡር እዩ"። ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት፡ ብግሊ፡ ብጉጅለን ብደረጃ ሃገርን ዝያዳ ክረብሕ፡ ዝያዳ ክማዕቡት እዩ ዝደሊ። ከምዝፍለጥ፡ ሰብ ህይወቱ ክመርሕን ከማዕብልን ዘድልይዎ ባህርያዊ ጸጋታት ኣለው። እዞም ጸጋታት እዚኦቶም ድማ ውሱናት እዮም። ብተወሳኺ ኣብ ሕብረተሰብ ነቶም ባህርያዊ ጸጋታት ከም ጥረ ነገር ብምጥቃም፡ ብኣእምሮን ጉልበትን ሰባት ዝፈሪ ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ጸጋታት ኣሎ። እዚ ጸጋታት'ዚ እውን ንባዕሉ ውሱንን ድሩትን እዩ። ስለዚ፡ ሰብ ኣብ ውሽጢ ድሩት ጸጋታት እዩ ህይወቱ ዝመርሕ። ኩሉ ሰብ ከም ቃሕታኡ ድሌታቱ ክርዊ ዝኽእል ኣይኮነን። ክንዲ ዝኾነ ሰብ ህይወቱ ኣብ ትሕቲ'ዚ ክቕይሮ ዘይክእል ወህቢ ኩነት



ክሰርያ ይግደድ። ቀንዲ ሽቶ ናይቲ ኣብ መንነ ውልቀሰባት፡ ማሕበራዊ ጉጅለታት፡ ሃገራት ዝካየድ ውድድርን ቃልሲን እምበኣር፡ ነዚ ድሩት ጸጋታት ንምቁጽጻር'ዩ።

የግዳስ ወዲሰብ ገባቲ ባህርያት ይሃልዎ እምበር፡ ዘመዛዘነ ኣእምሮ እውን ኣለዎ። ማሕበራዊ ህይወት እንተዘየለ፡ ግላዊ ህይወት ከምዝይህልዎ ይፈልጥ እዩ። ግላዊ ህይወት እንተዘየለ፡ ጉጅለኣዊን ሃገራዊን ረብሓታት ከምዝይህሉ ኣጸቢቑ ይርድኦ እዩ። ስለዚ ድማ'ዩ ጸጋታት ናይ ምቁጽጻርን ረብሓታት ናይ ምውሓስን ውድድርን ቃልሲን ብጥቡብ ክሕዞ ዝመርጽ። እዚ ቃልሲ'ዚ ብጥቡብ እንተዘይትሓዚ ወዲሰብ ቀደም ጸኒቱ ምሃለወ። ነፍሲ ወከፍ ሰብ ረብሓኡ ንምውሓስ ንኻልእ ዝዕምጽ ወይ ዝቐትል እንተኾይኑ፡ ነፍሲ ወከፍ ማሕበራዊ ጉጅለ ኣንጻር ካልእ ማሕበራዊ ጉጅለ ብቐጻሊ ዝጋሮ እንተኾይኑ፡ ነፍሲ ወከፍ ዓዲ ወይ ኮም ኣንጻር ካልእ ዓዲ ወይ ኮም፡ ነፍሲ ወከፍ ሃገር ኣንጻር ካልእ ሃገር፡ ኣብ ቀጻሊ ኩናት ተጸሚዱ ዘሕልፎ እንተዝኹበር፡ ሰብ ከም ፍጡር ክሰርር ኣይምኸኣለን። እንተኾነ ኣብ ነዊሕ ጉዕዞ ታሪኹ እናተመኩረን ነዚ ዓቢ ግድል'ዚ እናፈተሐን ነዚ ግድል'ዚ ዝፈትሓሉ ጥቡብ እንተጣላተን እናማዕበለን ስለዝመጸ ኑቲ ኣብ መንጎኡ ዘሎ ውድድርን ቃልሲን ብመጠኑ ስርዓት ክትሕዞ በቒዑ እዩ። ስርዓት ክትሕዞ ሳላ ዝኸኣለ ድማ፡ ኣብ ዓለም ከም ፍጡር ቀጻልነቱ ከረጋግጽ ክኢሉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ክበጽሕ ክኢሉ ኣሎ። ነዚ ጥቡብ ወይ ፍልጠት'ዚ ድማ ኢና፡ "ፖለቲካ" ኢልና እንጽውዖ። ፖለቲካ እምበኣር፡ ውልቀሰባት፡ ማሕበራዊ ጉጅለታትን ሃገራትን ፍልልያቶምን ግርጭታቶምን ብፍሉጥ ስርዓተ ምምሕዳር እናፈትሑ ተሳኒዶ ዝኸዱሉ ከኾት ዝፈጥርሉ፡ ረብሓታቶም ድሌታቶምን ንምድንፋዕ ኣብ ዝካየድዎ ነዊሕ ጻዕርን ቃልሲን ዝማዕበለ ኣዝዩ ረቂቕ ጥቡብ ኮይኑ፡ እቲ ቀንዲ መሰረት ማሕበራዊ ህይወት እዩ። ብዘይ ፖለቲካ ክቐውም ዝኽእል ሰብዊ ጥርናፈ ስለዘየሎ ከኣ፡ ኣድላይነቱን ኣገዳስነቱን ኣዝዩ ወሳኒን ንነፍሲ ወከፍ ውልቀሰብ ዝጸሉን እዩ።

ይኹን'ምበር፡ ፖለቲካ ኣብ ግብራዊ ህይወት ብኽልተ መገዲ ክትርጎምን ኣብ ግብሪ ክውዕልን ብዙሕ ግዜን ብተደጋጋሚን ተራእዩ እዩ። ፓለቲካ ከም መረጋጊኢ ጸቢብ ረብሓታት፡ መኻዕበቲ ሃብቲ ውሑዳት፡ መጽቀጢን መከፋፈሊን መናቖትን ህዝብታት፡ መወረሪ መመዝመዚን መግዘኢን ህዝብታት ክገልግል ተራእዩ እዩ። በቲ ካልእ ሸነኽ ድማ ፖለቲካ፡ ሰባት ተሓባቢሮም፡ ጥዑይ፡ ሰላማዊን ሕጋዊን ስርዓተ-ምንባር ፈጢሮም፡ ሓያል መንግስቲን ስልጣንን ኣቑሞም፡ ፍልልያቶምን ግርጭታቶምን ብሕጋዊን ትካላዊን ኣገባባት፡ ብዘተን ምርድዳእን እናፈትሑ፡ ዓበይቲ ነገራት ክፍጽሙ ዘርኣየ ጥቡብ እዩ። ፖለቲካ እምበኣር፡ እዚ ክልተ ተገራጫዊ ባህርያትን ኣሉታዊን ኣዎንታዊን ጠባያትን ኣለዎ። ዝኾነ ሰብ ድማ ካብ ጽልዋ ናይዞም ክልተ ዓይነት ፖለቲካ ናጻ ክኸውን ኣይክእልን። ስለዚ ብዛዕባ ኣገዳስነትን ኣድላይነትን ፖለቲካ ኣብ እንዝረብሉ፡ ነዚ ክልተ ዓይነት ፖለቲካን መሰረታዊ ፍልልያቱን ኣብ ግምት ብምእታው'ዩ።

ዛዕባና ብቐንዱ ናብቲ ፖለቲካ ኣብ ሕብረተሰብ ዘለዎ ሃናጺ ተራ፡ ፖለቲካ ንህዝብን ሃገርን ዝሀቦ ጥቕሚ ዝቐንዐ እዩ። ብኣዎንታዊ ሸነኹ ክንርእዮ እንከለና፡ ፖለቲካ ንሓደ ህዝብን ሕብረተሰብን ዝሀቦ ጥቕሚታት እምብዛ ብዙሕ እዩ። ኣቐዲምና፡ ኣብ መንጎ ውልቀሰባት ዘሎ ምትሕብባር መሰረት ማሕበራዊ ህይወት ኮይኑ፡ ምስ ግዜ እናሰፍሐ ምንጪ ሓይሊ፡ ምዕባለን ስልጣንን ክኸውን ከምዝኸኣለ ርኢና። ነዚ ምትሕብባር'ዚን ንሱ ዝፈጠሮ ስልጣንን ዝመርሐ ጥቡብ ብመሰረቱ ፖለቲካ እዩ። ስለዚ ፖለቲካ ኣብ መንጎ ክልተ

ውልቀሰባት ጀሚሩ፡ እናሰፍሐ ብምኻድ፡ ንምልየናት ህዝብታት ኣተሓሕቢሩን ወዲቡን ክነብር ዝኽእል ጥበብ እዩ። ውዳብ ናይ ብዙሓት ሰባት ኣብ ዕላማኡ ንምብጻሕ ዝቐልስ መሳርሒ ድማ ስልጣን እዩ። ስልጣን ከመይ ኢሉ ይቐውም ዝውስን ጥበብ እውን ፖለቲካ እዩ። ስልጣን ቀንዲ ቀላሲ ዝተወደበ ህይወት ስለዝኾነ ኣገዳስነቱ ኣብ ሕብረተሰብ መሰረታዊ እዩ። ስልጣን ግን ብቐሊሉ ዝዕመጽን ዝግዛእን ብምዃኑ፡ ማዕረ ተራኡን ኣገዳስነቱን ተኣታፍነቱ እውን ኣብ ግምት ክኣቱ ይግባእ። ስልጣን ናብ ጸቢብ ዕላማታት ምስ ዝቐንዕ ዘኽትሎ ዕንወት ቀሊል ስለዘይኮነ ተኣፋፍን ሓደገኛን እዩ። ስለዚ ብግቡእ ናይ ምምሕዳሩ ጥበብ ወሳኒ እዩ። ስልጣን ናብ ቅኑዕ ዕላማታት ክምዝቐንዕ ዝገብር ጥበብ ከኣ ካልእ ዘይኮነ ፖለቲካ እዩ። ስልጡን ባህሊን ትካላትን ብምምዕባል፡ ተሳታፍነት ህዝቢ ክረጋግጽ ዝኽእል ፖለቲካ፡ ኣብ መወዳእታ ድልዱል ስልጣን ብምምስራት፡ ረብሓ ሕብረተሰብ ከይንፍዕ ከምዝኽእል ተሞኩሮ ዓለምና ብግብሪ ኣረጋጊጽዎ እዩ። ፖለቲካ ከም ጥበብ ምትሕብባርን ምምሕዳር ስልጣንን መረጋገጺ ሰታፊ ህዝቢን ብልክዕ ክሰርሓሉ እንከሎ እምበኣር፡ ሓባራዊ ራእይ ኣብ ምምዕባል ዘለዎ ግደ ወሳኒ እዩ። ሓባራዊ ራእይ ድማ ደራኺ ለውጢን ምዕባለን እዩ። ብዘይካ'ዚ ፖለቲካ፡ ኣብ መንጎ ሃገራት ሓባራዊ ረብሓን ሸርክነትን ብምፍጣር፡ ንምዕባለ'ቲ ዝውክሎ ህዝቢ ዓቢ ረብሓ ክረጋግጸሉ ዝኽእል እዩ። ኩሉ'ዚ ረብሓታት'ዚ ድማ ኣብ መወዳእታ መኽሰቡ ንመላእ ሕብረተሰብ ኮይኑ፡ ዘይሩ ዘይሩ ግላዊ ረብሓ ነፍሲ ወከፍ ኣብ ምውሓስን ምዕባይን ዓቢ ኣበርክቶ ኣለዎ።

ኩሉ ሰብ፡ ኣብ ትሕቲ ሰላምን ድሕንነትን ውሑስ መነባብሮ ሃልዩዎ፡ ብመግቢን መዕቆቢን ስራሕን ከይተሰከፈ፡ ብራህዋን ቅሳነትን ዝነበረሉ ህይወት ክሰንብ ወትሩ ምስትምናዩን ምስ ጸዓረን እዩ። እዚ፡ ኣብ ኩሉ ሕብረተሰባት ዘሎ ኣድማሳዊ ባህጊ ኮይኑ፡ ብኸመይ ክረጋገጽ ይኽእል ዝብል ሕቶ፡ ንሓንጎል ደቂሰብ ፈላስፋታቱን ወትሩ እናበደህ ብዓይነቱ ስነ-ሓሳባትን ፖለቲካዊ ፍልስፍናታትን ከመንጩ ጸኒሖ ኣሎ። እቲ ቃልሲ ድማ ዘቋርጽ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ጉዕዞ ወዲሰብ ወትሩ ጉዕዞ ምምሕያሽ እዩ። ዓይነትን ደረጃን ህይወት ናይ ምምሕያሽ ቃልሲ ድማ ንኹሉ ሰብ ዝምልከት እዩ። ስለዚ ድማ ሰብ ካብ ፖለቲካ ናጻ ዝኾነ ህይወት ክህልዎ ኣይክእልን። ናጻ ክኸውን እንተበለ እውን፡ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ክሳብ ዝሃለወ ቡቲ ዝነበረሉ ፖለቲካዊ ኩነታት ክጽሎ ግድን'ዩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብ ፖለቲካ ብንጥፈት እናተዋስአ፡ ኣብ ጉዕዞ ምምሕያሽ ናቱ ኣበርክቶ ክገብር ጥራይ'ዩ ዘለዎ። ሓደ ካብ ወሩያት ፈላስፋታት ፖለቲካን ማሕበራዊ ህይወትን ዓለምና ዝኾነ "ኣሪስቶትል"፡ ብዛዕባ ኣገዳስነት ፖለቲካ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ክገልጽ እንከሎ ከምዚ ይብል። "ንፖለቲካ ብዕምቈት ክንሓስበሉን ክንግደሰሉን ዘለና እዩ። እንተዘይኮይኑ፡ ብጭፍራ ክንቅጻዕ ኢና።" ሓደ ካልእ ዴኒስ ዝተባህለ ፖለቲከኛ እውን "ዓለም ናይ ውድድር መድረኽ'ያ፡ ኣብዚ ጉያ'ዚ ዘልሓጥ ንዝበለ ድማ፡ ከም ተኸሉ እያ ትግልበጦ" ክብል ኣብ ፖለቲካ ሰንፍና ክርአ ከምዝይብሉን ኣብ ጉያ ምምሕያሽ ድሕሪት ምትራፍ ሳዕቤኑ ከቢድ ምዃኑ የንተብህ።

ኣብ ተሞኩሮ ከምዝርኣናዮ፡ እቲ ኣብ ፖለቲካ ዝፍዕ፡ ዝበለጸ ስነ-ሓሳብ ወይ ፖለቲካዊ ፍልስፍና ብምምንጻው ምዕቡል ትካላት ሰሪዑ፡ ድልዱል ሃገራዊ ሓድነትን ሰላምን ክፈጥር ዝበቕዐ ሕብረተሰብ፡ ምዕባለ ከረጋግጽ ግድን እዩ። ምኽንያቱ ምንጪ ናይቲ ወዲ ሰብ ክሳብ ሕጂ ዝሰርሖን ዝበጽሖን ምዕባለ፡ ብቐንዱ ሓንጎል ከመንጭዎን ኣብ ሓድሕዱ ክሰርጾን ዝኽኣለ ሓሳባት እዩ። ንባህርያዊ መልክዕ ዓለምና ገዲፍካ፡ ካልእ ኩሉ ኣብ ዓለምና ዘሎ ልዕልን-ትሕትን ቅርጺታት ውጽኢት ሓሳብ ወዲ ሰብ እዩ። ብሓጺሩ ሰብ ብሓይሊ ሓሳባት እዩ ዝምራሕን ዝነብርን። ከም መጠን ዘማዕበሎን ዘስረጾን ስነ-ሓሳብን ፖለቲካዊ ፍልስፍናን ከኣ ቅልጣፈ ጉዕዞኡን ውጽኢታቱን ይፈላለ።

ብኣንጻሩ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ኣብ ሓደ ስነ-ሓሳብ ዝተጠምረ ትእምርቲታትን ክብርታትን ንዕላማኡ ዝገልጸን ንረብሓታቱ ዘገልግልን መሪሕ ኮይኑ ዘማእዝኖ ንጹር ፖለቲካዊ ራእይን ሓሳብን እንተዘይብሉ፡ ህላወኡን ቀጻልነቱን ብዘቐጻዕት ከረጋግጾን ብርግኣት ክምርሽን ኣይክእልን እዩ። ንጹርን ውዱብን ስነ-ሓሳብ ዘየማዕበለ ሃገር ወይ ሕብረተሰብ፡ ካበይ ከምዝመጸ፡ ኣበይ ከምዘሎ፡ ናበይ ኪኸይድ ከምዝደሊ ስለዘይፈልጥ፡ ከም ሓንቲ ኣብ ማእከል ውቅያኖስ ብማዕበል እትግፋዕ ካርታን በሰላን መራሒን ዘይብላ፡ ማርሳኣን መዓርፎኣን ዘይትፈልጥ፡ ውዒላ ሓዲራ ኸኣ እተብታትንን እትሃጥምን መርከብ ክምሰል ይከኣል።

ስለዚ ንሕና ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ናብቲ እንምጽኦ፡ ቀዳሞት ወለዶታትን ንሕና ባዕልናን ረዚን ዋጋ ዝኸፈልናሉ ዕላማ ንምብጻሕ፡ መሪሕ ኮይኑ ዘገልግልና ስነ-ሓሳብን ፖለቲካዊ ፍልስፍናን ክንፈልጥን ብዕምቈት ክንርድኦን ሓላፍነትና እዩ። በዚ ምኽንያት ድማ፡ ኣብ ፖለቲካ ልዑል ተገዳስነት ክህልወና የድሊ። ብዘይ ብእኡ ኣብ መወዳእታ ክንዕወት ስለዘይንኽእል። ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝባዊ ግንባር "ክልሰሓሳብ ኣብ ሓፋሽ ምስዝሰርጽ ናብ ነገራዊ ሓይሊ ይቕየር" ዝብል መትከል ሒዙ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓት ህዝቢን ተጋደልቲን ክብ ንምባል ብቐጻሊ ዘካይዶ ዝነበረ ኣስተምህሮን ኣኸባኸባን፡ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ሓደ ጥሙር ባህግን ዕላማን ኣጽሊሉ፡ ብምሉእ ዓቕሙ ንኽሰርሕን ክዕወትን ኣኽኢልዎ እዩ። ናጽነት ከኣ፡ ብቐንዱ ውጽኢት ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ዘማዕበሎን ኣብ ውሽጡ ዘስረጾን ሃገራዊ ስነ-ሓሳብን ፖለቲካን እዩ።

ዕላማ ህዝቢ ኤርትራ ግን ኣብ ናጽነት በጺሑ ደው ዝብል ኣይኮነን። ምርግጋጽ ናጽነት ሓደ ምዕራፍ ካብ ዕላማ ህዝብና ጥራይ እዩ ነይሩ። ከም ህዝቢን ሃገርን ናይ መወዳእታ ዕላማናን ራእይናን፡ ምሉእ ሰላም፡ ፍትሒን ራህዋን ዝሰፈና ሕፍርቲን ዝሌጋታታ ክብረት እተጓናጸፍን ሓያልን ስልጥንትን ሃገር ምፍጣር እዩ። ዝ፡ ብኸመይ ከረጋግጾ ከምእንኽእል ዝሕብረና መርሓ ድማ ካብ ተሞኩሮናን ክውንነትናን ዝመንጨወ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝእምነ-ኩርናዑ ንጹር ስነ-ሓሳብ ኣለና። እዚ ስነ-ሓሳብ'ዚ ዝዕወትን ጭቡጥ ፍረ ዝምጽእን ግን፡ ኣብ ኣእምሮ ነፍሲ ወከፍና ኣውራ ድማ ኣብ ኣእምሮ መንእሰይ ወለዶ ምስዝሰርጽ እዩ። ስለዚ ድማ እዩ፡ ዕላማ ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ሕድሪን ሓላፍነትን ዝተሰከመ ናይ ሎሚ መንእሰይ ወለዶ፡ ከምቶም ቀዳሞት ልዑል ፖለቲካዊ ንቕሓት ሃልዩዎ፡ ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት ብንጥፈት ክዋሳእን ክሳተፍን ዘድልዮ።

# ትምህርቲ

## ፍረ-ጻማ፡ ወፍሪ ሰድራቤትን ሃገርን

ዓመት መጸ ኣብ ምዕጻው ኣብያተ ትምህርቲ፥ ብኣሸራት ዝቑጸሩ መንእሰያት፡ ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን፥ ካብ ኩሌጃት፡ ኣብያተ ትምህርቲ ሰ-ኪኸት፡ ሃገራዊ ማእከል ሞያዊ ስልጠናን (ሃማሞስ) ካልኦት ማእከላት ስልጠናን ብዝተፈላለየ ዓውደ ትምህርትን ሞያን ክምረቑ ኣብ እንዕዘበሉ፥ ወፍሪ ወለድን መንግስትን ኣብ ፍልጠት ወጽኢቱ ክሳብ ክንደይ ዘለገሰ፥ ዘዕጉብን ዘለተብንን ምኳኑ ኢና እንግንዘብ።

ከምዝፍለጥ ሰድራቤት መሰረታዊት ኣሃዱ ሕብረተሰብ እያ። እቲ ዝዓበየ ዕላማ ምምስራት ሰድራቤት፡ ቆልዑ ወሊድካ ምንባዩ፥ ምኽሳቡ፥ ናብ ዝበለጸ ደረጃን ዓይነትን ህይወት ምስግጋር እዩ። ሕብረተሰብ ወይ ሃገር ክንብል እንከለና ከኣ እኩብ ናይ ሰድራቤታት እዩ። ስለዚ፥ ቀንዲ ዕላማ ሰድራቤት ቆልዑ ምዕባይን ምስልጣንን እንተኾይኑ፥ ዝዓበየ ዕላማ ናይቲ ብእኩባት ሰድራቤታት ዝቖመት ሃገር ወይ ሕብረተሰብ ድማ ንሱ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፥ ኣብ ተልእኾን ዕማማትን ሓደ ሕብረተሰብ ቅድሚ ዝኾነ ካልእ ዝስራዕ ዝኸበረ ዕላማ ንቆልዑን መንእሰያትን ኣብ ብሩህ መጻኢ ክሰብሩ ዘኽእሎም ብቑዓት ምስናዕ እዩ። ህዝብን ሃገርን ካብኡ ዝዓቢ ካልእ ዕማም ክህልዎም ኣይክእልን።

እዚ ኣገላልጻ'ዚ ንኹሉ ሕብረተሰባት ዝምልከት ኣድማሳዊ ሓቂ ኮይኑ፥ ኣብ ከም ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝኣመሰለ ግና ኣብ ምምዕባል ዝርከብ፥ ደቁ ካብኡ ንላዕሊ ሰልጢኖም ዝበለጸ ህይወት ክህልዎም ዝብህግ ህዝቢ ልክዕሁ ጐሊሑ'ዩ ዝርኣ። ብርግጽ ድማ፥ ኣብ ባህሊ ህዝቢ ኤርትራ፥ ሰብ ካብ ውልቁ ዚዩኑ ንጣዕምን ክብረትን ደቁን መጻኢ ወለዶታትን እዩ ዝጽዕርን ዘውፈን። መጻኢ ወለዶታት ምእንቲ ክጥዕሞም ንበስኻ ረሲዕካ ብኩለንተናኻ ምውፋይ ባህሊ ኤርትራውያን እዩ። ካብዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ብምብጋስ፥ መጻኢ ወለዶታት ዝጠዓመ ናብራን ህይወትን ዘስተማቕርሉ ባይታ ማሕበራዊ ፍትሒ ምጥጣሕ፥ ቀንዲ ተልእኾ ናይቲ ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ፥ መንግስትን ህዝብን ኤርትራ ብጥምረትን ልዑል ተወፋይነትን ዘሰላስልዎ ዘለው መስርሕ ህንጸት ሃገር ኮይኑ ይርከብ። ድሕነት ኣደታትን ህጻናትን ዘረጋግጽ ትካላት ጥዕና ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር ምዝርጋሕ፥ ኣገልግሎት ክታበት ኣብ ኩሎም ህጻናት ብምብጻሕ መጠን ሞት ንምንካይ ኪካየድ ዝጸንሐ ጻዕርታትን ብደረጃ ዓለም ዝተመስከረሉ ዘዕጉብ ወጽኢቱን ካብዚ ዕላማ'ዚ እዩ ዝቕል። ኣብ ርሑቕ ገጠራት ከይተረፈ፥ መዋእለ ህጻናትን ኣብያተ ትምህርትን ብምምስራት፡ ህጻናት ብንእስነቶም ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ተጸንቢሮም ኣእምሮኦም ዘስፍሕሉ ኩነታት ንምፍጣር ዝካየድ ዘሎ ጻዕርታትን ጉሉሕ ገስጋሱን ድማ፥ መርኣያ ናይቲ ብዕድል መጻእቲ ወለዶታት ዝግደስ ነዊሕ ራእይ እዩ።



ዕላማ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፥ መንፈሳዊን ነገራውን ድሌታት ናይዚ ህልው ወለዶ'ዚ ምምላእ ጥራይ ኣይኮነን። ከምኡ እንተዝኸውን፥ ብዙሕ ኣቋራጭ ኣማራጺታት ክውሰድ ምተኻእለ። የግዳስ ኣውራን ዝሰፍሐን ዕላማኦም፥ መጻእቲ ወለዶታት ብቕሳነት ዝነብሩላ ምዕብልትን ፍትሓዊትን ሃገር ምህናጽ እዩ። ነዚ ሸቶ'ዚ ንምውቃዕ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ ክእለትን ፍልጠትን ዝዓጠቐ ሰብ ምፍራይ እዩ። እቲ ዝበለጸ ሓወልቲ ሓደ ወለዶ እውን፥ ብቐንዱ እቲ ሰሪትዎ ዝሓለፈ ስርዓትን ትሕተቅርጺን እቲ ዘኽዕሎ ፍልጠትን ሞያን ክእለትን እዩ። ከንዲ ዝኾነ ተኣእቲ ወለዶታት ብኣእምሮን ኣካልን ናይ ምህናጽ ዕማም ከም ዝዓበየ ዕላማ ህንጸት ሃገር ተወሲዱ ዝኣክል ጻዕትን ወፍርን ይፈሰሉ ኣሎ። ስድራቤታት፥ መንግስቲን ሕብረተሰብን፥ ምስ ኩሉ ደናትኦት ጸጋታት ዘለዎም ብምውሓፍ፥ ኣብዚ መዳይ'ዚ ዝዑበርዎ ዘለው ገዚፍ ወፍሪ እምበኣር፥ መንእሰያት ብዕምቈት ክየገዝዞዎ የድሊ።

ህንጸት ሃገር ክበሃል እንከሎ፥ ኣብ ኣእምሮ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ዝመጽእ ስእሊ፥ ዕማም ምስራሕ ጽርግያታት፥ ዲጋታት፥ ድልድላት፥ ዓበይቲ ህንጻታት፥ ወሃብቲ ኣገልግሎት ትካላት፥ ምምስራት ዘመናዊ ሕርሻታት፥ ኢንዱስትሪታትን መስነዖትን፥ ምቛም መደበራት ጸዓት፥ ምዝርጋሕ መርበብ መራኸቢታት፥ ምስፋሕ ከተማታትን ዕዳጋታትን፥ ምምዝማዝ ማዕድናትን ካልእ ባህርያዊ ጸጋታትን እዩ። ብርግጽ እዚም ዕማማት'ዚኦቶም መሰረታት ህንጸት ሃገር እዮም። ካብዚኦቶም ንላዕሊ ግን እቲ ኣገዳሲ ወሳኒ መሰረት ናይ ስልጡን ፍልጠትን ጥበብን ዝመልኸ ምዕቡል ሰብ እዩ።

ካብዚ ብምብጋስ፥ ሃገራዊ ቻርተር ኤርትራ፥ "ናይ ምዕባለ ስትራተጂና ንሰብ ማእከላይ ቦታ ሂቡ፥ ብቐዳምነት ወሳኒት ግደ ወዲ ሰብ ንምርግጋጽ ክጽዕር ይግባእ" ይብል። ነዚ መትከል'ዚ ምርኩስ ዝገበረ ማክሮ ፖሊሲ መንግስቲ ኤርትራ ድማ፥ ነፍሲ ወከፍ ኤርትራዊ ዕድል ትምህርቲ ተኸፊቱሉ፥ ፍልጠት ደለቡ፥ ብዝለዓለ ንቕሓትን ድርኺትን ኣንጻር ድኽነትን ድሕረትን ክምዝቃለስን ኣብ ምዕባለ ኣበርክቶ ክምዝህልዎን ምግባር እምበ ኩርናዕ ስትራተጂ ሃገራዊ ልምዓት ገይሩ ኣሰፊርዎ ይርከብ። ብርግጽ ድማ፥ ሃገራዊ ዕላማታት ሸቶኡ ክወቕዕ እንተኾይኑ፥ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፥ ብልሓትን መኻዚኑን ኣበራቢሩ ኩሉ መዳያዊ ዕቤት ኣብ ምድራኽ ንጡፍ ተዋሳኢ ዝኾነሉ ባይታ ምፍጣር የድሊ። ብሕልፊ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፥ ትምህርቲ ንቑጠባዊን ሰብኣዊን ምዕባለ ሓደ ሕብረተሰብ ግድነታዊ ቅድመ ኩነት እዩ።

መንግስቲ ኤርትራ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ 24 ዓመታት ናጽነት፥ ነዚ ዝተጠቕሰ ልምዓታዊ ስትራተጂን ማክሮ ቁጠባዊ ፖሊሲን ብዝዑበሪ ንምርግጋጽ፥ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኣብ መላእ ሃገር ብምዕሩይነት ኣብ ምዝርጋሕን ብዓይነቱ ክምዝመሓየሽ ኣብ ምግባርን ገዚፍ ወፍሪ እዩ ኣፍሲሱ። ዓቢ ክፋል ካብ ሃገራዊ እቶት ንትምህርቲ እናመደበ፥ ዜጋታቱ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብናጻ ማለት ብዘይክፍሊት ክምዝረኽቡ ይገብር ምህላው ከኣ፥ ንህንጸት ሰብ ኣውራ ንህንጸት መንእሰያትን ቀልዑን ክሳብ ክንደይ ልዑል ትኹረት ሂቡ ይሰርሐሉ ከምዘሎ ዘርእይ እዩ። ከም ወጽኢት ናይዚ ተገዳስነትዚ፥ ሎሚ ዋላ ኣብቲ ርሑቕ ገጠራት ኤርትራ፥ ካብ ትካላት ቅድመ-ትምህርቲ ጀሚርካ ክሳብ ማእከላይን ሳልሳዋይን ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ብዝበዝሐ ተዘርጊሐን ይርከባ። ቅድሚ ሓርነት ልዕሊ 70% ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ከባቢ ዝነበራ፥ ሎሚ፥ ብዝሒ ናይተን ኣብ ከበሳን ቆላን ዝርከባ ኣብያተ ትምህርቲ ክመዓራረ ክኢሉ ኣሎ። ኣብ ዓመተ ትምህርቲ 1990/91፥ ማለት ኣብ ፈለማ ዓመት ናጽነት፥ ብዝሒ መባእታ፥ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ 292 ዝነበረ፥ ኣብዚ ሕጂ እዋን ብዝሒ መባእታ፥ ማእከላይን፥ ካልኣይን ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ፥ ልዕሊ 1000 በጺሑ ይርከብ። ብኡ መጠን ድማ፥ ሱታፌ ቆልዑ (ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን) ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ብተዓጻጻፊ ቁጽሪ ዓሪጉ ኣሎ። ብዘይካዚ፥ መንግስቲ፥ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውድታት ኣተኩረን ትምህርቲ ዝህባ ናይ ሞያ ኮለጃት፥ ኣብያተ ትምህርቲ ስነኪነትን፥ ሃገራዊ ማእከል ሞያዊ ስልጠናታትን ብምምስራት፥ ካብ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ፥ ብዙይ ኣፈላላይ ጾታን ማሕበራዊ ቦታን፥ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቐ መንእሰይ ንምፍራይ ሓሊኑ፥ ሓያል ጻዕሪ ኣብ ምክያድ ይርከብ።

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ብዓለም ደረጃ ትምህርቲ ናብ ንግዲ ገጹ እናተቐየረ፥ ብኽቡር ዋጋ ዝሽየጥ ኣገልግሎት እናኾነ እዩ ዝኸይድ ዘሎ። መንግስቲ ኤርትራ ግን ትምህርቲ መሰረታዊ መሰል ዜጋታት ምኳኑ፥ ህንጸት ሃገር ድማ፥ ሞያን ፍልጠትን ብዝዓጠቐ ሰብ ጥራይ ክውን ክምዝኸውን እዩ ዝኣምን። ከንዲ ዝኾነ ኣብ ትምህርቲ ዝገበር ወፍሪ ከም ዓቢ ፈሰስ ንልምዓት ሃገር ብምጥማት፥ ኩሉ ወጻኢታት ባዕሉ እናሸፈነ፥ ኣብ መሰረታዊ ትምህርቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣብ ሳልሳዋይ ደረጃ ትምህርቲ ማለት ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ስነኪነት፥ ኮለጃትን ዩኒቨርስቲን እውን፥ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብናጻ ክምዝውሃብ ይገብር ኣሎ። መንግስቲ ካልኣይ ደረጃ ንዝወድኡ ተማሃሮ፥ ኣብ ሳዋ ዓቢ ናይ ትምህርቲ መኣዲ ብምኽፋት፥ ንስድራቤት ተኪኡ መግቦምን ብዙሕ ካልእ ጠለባቶምን እናማልአ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ዘሰጋግር ትምህርቲ ኣብ ምሃብ ዝርከብ ካብዚ ሓልዮት'ዚ ነቒሉ እዩ።

ከምዝፍለጥ ኣብ መብዝሕትኣን ሃገራት ዓለም፥ ካልኣይ ደረጃ ወዲኦም፥ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ክበጽሑ ዕድል ዘለዎም እቶም ዝውሓዱን ኣዝዮም ዝተመርጹን ተማሃሮ ጥራይ እዮም። እቶም ዝተረፉ ኣብ ዕዳጋታት ወሪዶም፥ እንተኽኢሎም ብገዛእ ገዛኦም ገለ ሞያዊ ትምህርቲ ቀሲሞም እንተዘይክኢሎም ድማ ኣብ ጉልበታዊ ዕዮ ተዋፊሮም፥ መተዓብሮኦም ዝመርሕሉ ሸቐለት እዮም ዘናድዩ። መንግስቲ ኤርትራ ግን፥ ሓላፍነት ናይቶም ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ወዲኦም ናብ ሳልሳዋይ ደረጃ ትምህርቲ ክሰግሩ ዘይክኣሉ ዝበዝሑ መንእሰያት እውን ባዕሉ ተሰኪሙ፥ ኣብቲ ዝጸንሐ ስርዓት ትምህርቲ ዳግመ ስርርዕ ብምግባር፥ ስርዓተ ትምህርቲ ኣብ ክንዲ ብሓደ ኣንፈት ጥራይ ዝኸይድ ብብዙሕ ኣንፈታት ማለት ብኣካዳሚያውን ቴክኒካውን ዓውድታት ክምዝኸይድ ንምግባር ዓቢ ሃገራዊ ወጥን ቀይሱ ኣብ ምትግባሩ ይርከብ። እቲ ኣብ ሃገራዊ ማእከል ሞያዊ ስልጠናታት (ሃማሞስ) ዝወሃብ ዘሎ ዝተፈላለየ ዓይነት ሞያዊ ትምህርቲ ሓደ ካብ መርኣያታት ናይዚ ወጥን'ዚ ኮይኑ፥ ምስ ግዜ እናሰፍሐ ዝኸይድ እዩ። መንእሰያት ህይወቶም ዘመሓይሽ ጭቡጥ ክእለት ዘቕስምሉ ስርዓተ ትምህርቲ ንምትእትታው፥ ዝጸንሐ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብዓይነቱን ወጽኢቱን ንምቕያር ዝኸይድ ዘሎ ስራሕ እምበኣር ሰፊሕን ኩሉ መዳያዊን እዩ።

ዕላማ ናይዚ ትምህርቲ ናብ ኩሉ ዜጋ ንምብጻሕን ብዓይነቱ ንምምሕያሽ ዝግበር ዘሎ ጻዕሪ፥ ቁጠባዊ ዕበየት ሃገር ብዝለዓለ ናህሪ ብምስጓም ንህዝቢን ሃገርን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ስልጣነ ብምብጻሕ ብሩህ መጻኢ ምውሓስ እዩ። ስለዚ መንእሰያት ሃገርና፥ ዕላማ ናይዚ ሃገራዊ

ወፍሪዚን ክወቕዖ ዝሕልን ሹቶን ብዕምቈት ብምስትውዓል፡ ነቲ ተፈጢሩ ዘሎ ሰፊሕ ዕድላት ብግቡእ ኣብ ምምዝማዝ ብልዑል ትግሃት ክጽዕሩ የድለ። ወሉዲ ብወገኖም፡ እቲ ንወላድ ከተውርሶ እትኽእል ብሉጽን ዘተኣማምንን ሃብቲ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን ምዃኑ ብምግንዛብ፡ ደቆም ዝያዳ ኹሉ ኣብ ፍልጠትን ሞያን ክደፍኡ ድርኺት ክገብሩን ከተባብዑን የድለ።

ከምዝፍለጥ ኤርትራ ሃገርና፡ ብባህርያዊ ትዕድልታ እምብዛ እተሐረበን ሃገር እያ። ብሰንኪ መግዛእቲ ግን፡ ባህርያዊ ሃብታን ትዕድልታን ኸ ከምቲ ዝድለ ኣብ ጥቕሚ ህዝባ ኣይወዓለን። ብድንግል እዩ ዘሎ። ነዚ ገዚፍ ሃብቲ፡ ኣብ ረብሓ ህዝብን ሃገርን ንምውዓሉ ኣቓዲሙ ክገጽፍ ዝግብኦ መሰረት ስለዘሎ። ነዚ መሰረት'ዚ ንምንጻፍ ኣብዚ ዝሓለፈ ዓመታት ናጽነት ጻዕርን ተወፋይነትን ዝሓተተ ተረር ግዜ ኢና ኣሕሊፍና። ብሃዊሕ ኩናት ዝዓነወ ቁጠባ ኣብ ምሕዋይን ባይታ ዘሎቒ ልምዓት ኣብ ምውድዳን ተጸሚድና ብምጽናሕና ከኣ፡ ኩሉ ዜጋ ብማጠን ጻዕሩን ተወፋይነቱን ክረብሕ ጸጊሑ ክበሃል ኣይክኣልን። ክሳብ ሕጂ ዝሓለፍናዮ መድረኽ፡ ንህንጸት ሃገር ተወፋይነትን ማስዋእቲን ዝሸፈልናሉ ግዜ እዩ ነይሩ። እዚ መድረኽ'ዚ ግን እናተሰግረ እዩ። ድሮ እኳ መሰረታት ዘሎቒ ቁጠባዊ ዕበየት ኣብ ምንጻፍ ብዙሕ ስጉምና ኣለና። ክንዲ ዝኾነ እቲ ጽባሕ ዝመጽእ መድረኽ ኣዝዩ ዝተፈልየ እዩ። ሰፊሕ ናይ ስራሕ ዕድላት ዘለዎ፡ ገዚፍ ቁጠባዊ ምንቅስቓስ ዝፍጠረሉ እዋን ኣብ ቀረባ እዩ ዘሎ። እቲ ኣብ ቀረባ እዋን ዝኸሰት ሓድሽ መድረኽ፡ ንኹሉ ሃገራዊ ዘርብሕ ኮይኑ፡ እቲ ፍልጠትን ሞያን ዝቖሰመ ድማ ዝያዳ ዘድምዓሉን ዝረብሓሉን'ዩ ክኸውን። ስለዚ መንእሰያት ሃገርና ኣብ ቅድሚኦም ዘሎ ብሩህ መጻኢ ብምጥማት፡ ካብ ኣፍንጫ ኣርሒቑ ዘይጥምት ሓጺር ኣተሓሳስባ ወጊድ ኢሎም፡ መጻኢ መድረኽ ኣብ ረብሓኦም ንምውዓል ናብ ፍልጠትን ሞያን ክደህቡ ይግባእ። ወሉዲ ድማ ሃምን ቀልቢን ደቆም ኣብ ትምህርቲ ከምዝቐንዕ ንምግባር፡ ካብኦም ዝሕተት ተራ ክጻወቱ የድለ። ጻዕሪ መንግስትን ሕብረተሰብን ምስዝወሃሃድ ድማ እዩ ኣብ መወዳእታ ሃገራዊ ዕላማን ራኢይን ዝጨበጠን ሃገር ኣብቲ ኩሉ ዜጋ ዝምጽኦ ደረጃ ስልጣነ እትበጽሕ። ስለዚ ነዚ ተፈጢሩ ዘሎ ሰፊሕ ባይታ ፍልጠትን ሞያን ብምዕዋት፡ ኩልና ብሓባር ንብሩህ መጻኢ ንቃለስ!!

# እምኒ ዓረ

ኣብ ዘለና 'ሊና - ተራኺብና ተዘርዚሩ ብዘይውዳእ ፈትሊ
ሓደ ኩኑ ኢልክና - ሰቲናዮ ተመኒኻ ዘይርኩብ ማይ ፍቕሪ
ስቓይ ተፈቲንና - ተሰኪምና ንዘልኣለም ዘይወርድ ሕድሪ
ከም ሓደ ክንሓስብ - ከም ሓደ ክንሰርሕ እትጉብሪ
ኣለናልኪ ሃገረይ ክብሪ።
ኣብ'ቲ ሕማቕ ግዜ፡ ኣብ'ቲ ጸገም ኣብ'ቲ እዋን ሓሳረ-መከራ
ኣብ'ቲ ግዜ ሰላም፡ ኣብ'ቲ ራህዋ ኣብ'ቲ ጠሊ፡ ኣብ ርሑስ ኣዝመራ
ኣብ ዘለኹ'ልዩ ኣላትኒ - ብመንፈሳ እተማሙቕ ስድራ
ይሕሰም ይጥዓም፡ ግዜ ይቕረብ ይርሓቕ፡ ኣብ ዝኾነ ስፍራ
መንፈስካ ኣሎ ህዝቢ ናይ ኤርትራ።
ኣብ ጅግንነት ኣብ ግንባር ዘለኹም
ኣብ መዓስከር ኣብ ድፋዕ ዘለኹም
ኣብ ከተማ ኣብ ገጠር ዘለኹም
ኣብ ወጻኢ ኣብ ስደት ዘለኹም፡ ኣብ ኢትዮጵያ ትጋፍዑ ዘለኹም
ከምኡ'ውን ኣብ ማሕዩር ዘለኹም
ልግዐ ኤርትራ ልበይ ቀልበይ ኮይኑ'ሎ ምሳኹም
ይመስገኖ ምፍጣረይ ካባኹም።
ፍቕሪ'ዶ ኩበለኩም ኣቤት በሉ - ጽንዓት ክሰምየኩም ኣቤት በሉ
ኒሕ ኢለ ክሰምየኩም ኣቤት በሉ - ጅግንነት ኩበለኩም ኣቤት በሉ
ልግሲ ኩበለኩም ኣቤት በሉ - ሓቂ እንተበልኩኹም ኣቤት በሉ
ኤረይ ድየ ኩበለኩም፡ ኤርትራ ኩበለኩም ክንዲ ኹሉ
ትርጉም መንነትና ብጥቕልሉ
ሱብ ቀደም ኢሎሞ ንፈጣሪ - ካብ ንኣምኖ ሓልወና እምበሪ
ንጸላኢስ ፈጢርካ ኢኻ በትሪ - ጥልመት ስንቁም ንጹሃን ዝዓንተረ
መንነትና ካብ ጠዓሞም ዕሪ ክንሰግሮ ኢና ክንደይ ዘይተሰግረ
ዕጅብ ኣይብልኩም ኣባይኩም ይደፈን ደቂ ኤረ
ይመስገኖ ካባኹም ምፍጣረይ
ንራኹብ ኩበልዎም ንዘዓሰሉ - ንበገስ ኩበልዎም ዝጎንፍሉ
ንወሰኽ ኩበሉዎም ዝኹምሩ፡
ሰላም ኢሎም ቤተይ ኣብ ጽላለይ
ይኣኽለኒ ስቓይ ንዝበለ ህዝቢ ምትንካይ
ሓደገኛ'ዩ ብሓላዊ ምውዛይ
ዝመጸ ይምጻኣ ክፉእ ጽቡቕ ሓቂ ዕጥቀይ ሓድነት ሰኒቐ
ኤረ ዓደይ ሳላኺ ማማቺ እነኹ ብፍቕሪ ማማቺ
ኤረይ..... ኣሰየ ኤረየ ዓደይ ኣሰየ
ቅዱስ ህያው ፍጡር ሕብሩ ዓይነይ
መንነተይ ክብረተይ ሓበነይ ስነፍ ኣባይ ጌርዎ ሓዘነይ
ጺጋ እንዲዩ ጺጋኺ ምኳነይ
ዓደይ ኤረይ ኣሰየ ኤረይ
ሓድነትኩም ጽኑዕ ከም ዓረ፡
ክንሰግሮ ኢና ክንደይ ዘይተሰግረ
ኣባይኩም ይደፈን ደቂ ኤረ
ይመስገኖ ካባኹም ምፍጣረይ
ኣሰየ ደቂ ዓደይ፡ ኣሰየ ደቂ ኤረይ
ኣብ ጅግንነት ኣብ ግንባር ዘለኹም
ኣብ መዓስከር ኣብ ሳዋ ዘለኹም
ኣብ ከተማ ኣብ ገጠር ዘለኹም
ልበይ ቀልበይ ኮይኑ'ሎ ምሳኹም
ኣሰየ ደቂ ዓደይ ኣሰየ ደቂ ኤረይ!

*ድምጻዊ ነፍስሄር ኣብርሃም ኣፈወርቂ*

# ርእይቶ

# ምሕያል ህዝባዊ ግንባር መድረኻዊ ዕማም መንእሰይ

ሳምሶን ዮሃንስ

ህዝባዊ ግንባር ምሕያልን ዘይምሕያልን ኣገዳሲ ዛዕባ መንእሰይ ክኸውን መደረኹ እመስለኒ። ምኽንያቱ ከም ህዝብን ሃገርን ዘሰናዩ መድረኽ መድረኽ ምህናጽ ሃገር እዩ። ህንጸት ሃገር ብሓፈሻ ብፍላይ ካኣ ፖለቲካዊ ህንጸት ሃገር ከም ትርጉም ምፍጣር ሓያስቲ ትካላትን ምድልዳል ዝጸንሓ ትካላትን ማለት'ዩ። ምሕያልን ምድልዳልን ህዝባዊ ግንባር ካኣ ኣካል እዚ ማስርሕ'ዩ። ስለ'ዚ ብዘዕባ ሃገራዊ ናጽነት ክወን ዝበረን ኣብ ልምዓታዊ ቃልስን ምኽባር ልኡላውነትን መተካእታ ዘይተረኽበሉ ግደ ዝጻወት ዘሎ ህዝባዊ ግንባር ንምሕያሉ ኢኻም መንእሰያት ከም ሕቶ ምልዓሉ ኣገዳስን እዋናውን 'ዩ ባህላይ እዩ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ቁ.46 ሕታማ ግደ መንእሰያት ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ስለምንታይ? ብኸመይ? ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ ዘስፈረቶ ሓሳብ ብውልቃዊ ርእይቶ እንተዘተናሉ ዝብል ድርኺት'ዩ ማበገሲ ሓሳበይ። መጽሔት መንእሰይ ኣብ ሕታማ "… ጸቡቕ ዕድል ናይ ሕጂ መንእሰይ ወለዶ ቀዳሞት መንእሰያት ብዋሕ ቃልሰን ማሰዋእትን ሂጺም ዘረከብዎ ውዳብ ኣለዎ። ውዳብ ብውዳቤኡ ሓደ ካብ'ቶም ዝሓየሉ ውዳባታት። ስለ'ዚ ድማ መንእሰይ ኤርትራ ክወርሶ ዝኽእል ሓያል ውዳብ ክሳብ ዝሃለዎ፡ ሓድሽ ውዳብ ዘድልዮ ኣይኮነን። እቲ ዝበለጸን ዝቐለለን መገዲ ነቲ ጸኒሕ ውዳብ ወሪሱ ዝያዳ ምምዕባሉን ምሕያሉን እዩ…"

ኣብ'ዚ ኣርእስቲ ክልዓሉ ዝኽእሉ ሕቶታት ብዙሓት እዮም። ከም ሕመረት እቲ ሕቶታት ግን ንናጽነት ኣሉ ዝተፈጥረ ውድብ ድሕሪ 24 ዓመታት ናጽነት ስለምንታይ ብዛዕባ ምቕጻሉ ንሓስብ ዝብል እዩ። ብርእዩይ እዙም ትሕቲት ኣለ ዝገልጸም ሓቅታት ህ.ግ ክቕጽል ኣለዎ ዘብሉ እዮም። ህዝባዊ ግንባር ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ሃገራዊ ናጽነት ብውተሃደራዊ ኣጽ ጥራይ ክወን ከም ዘይከውን ኣሚኑ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊ ንጥፈት ኣጣሚሩ ቃልሲ ናጽነት ኣሰላሰለ። ድሕሪ ናጽነት'ውን ዘተኣማምን ሓይሊ ምዕባለ ውዳብ ህዝብን ሰብኣዊ ጸጋኡን ምኽኑ ኣይሰሓተን። ስለዚ ድሕሪ ናጽነት ስሙ ካብ ህ.ግ.ሓ.ኤ ናብ ህ.ግ.ደ.ፍ. ቀይሩ ሰውራዊ መበጽዓታቱ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር ኣሐዲሱዎ። ከም መርኣያ ምኽባር ሰውራዊ መበጽዓኡ ናይ ልምዓት ትሕተ ቅርጺ ከም መጎዓዝያ፡ መራኸቢታት፡ ኤሌክትሪክ ኣብ ቅድሚ ናጽነት ዘይነበርም ከባቢታት ክትሓድ ዘይከኣል ዝርገሐ ተረጋጊዩ እዩ። ናብ ዓይኒታውን ድልየት ተገልጋላይ ዝማልእን ከም ዝሰጋገር ምግባሩ ግን ካልእ መግለጺ ምዕባለ እዩ።



ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ኤርትራ ጣንክታት፡ ኣብያተ-ፍርዲ፡ ምምሕዳር፡ ፖሊስ ብመጠን ተዘርጊሓዎ ዘሎ ምዝርጋሑን ኣገልግሎት ይህብ ምህላውን ወዮ ደኣ ህዝባዊ ግንባር ዝገበሮ ከም ወህብ ንወስዶ ኮይና ኢና እምበር፡ ኣብ ብሕርሻን ሞጎሰን ዝነበር ህዝቢ ምትእትታውን ተጠቃምነት ኣብያተ-ጽሕፈት መንግስቲ እናተለምደን ምምጽኡን ኣብ ማስርሕ ህንጸት ሃገር ቀሊል ዕዮ ኣይመስለንን። እዚ ንኹሉ ኩርናዓት ኤርትራን ንኹሉ ዜጋን ዝጠመተ ጉዕዞ ምዕባለ ኸኣ ዝኾነ መንግስቲ ዝገበሮ ዘይኮነ፡ መበጽዓኡ ዘኽበርን ተጠቃምነት ዕድላት ዘይምውዳን ክፈጥሮ ዝኽእል ዝርጋት ሃገራዊ ጉዕዞ ዝርዳእ ፖለቲካዊ ውድብ ጥራይ እዩ ክገብሮ ዝኽእል። ህዝባዊ ግንባር ኣብ ምምቕራሕ ዕድላት ንሕብረተሰብ ካኣ ብዙሕ ዝንቀፍ ኣይመስለንን። ብዝያዳ ዝርገሐ ናይ ልምዓት ትሕተ ቅርጽን ዝርገሐ ኣገልግሎታት መንግስትን ሰብኣዊ ዕቤት ንምርጋጋጽ ኣብ ትምህርትን ሕክምናን ዝተኻየደ ጻዕሪ'ውን ህያው መርኣያ ማእከል

ፍልስፍና ማሕበራዊ ፍትሒ ኮይኑ ኣሎ። ህዝባዊ ግንባር ካብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ጀሚሩ ኣብ ማሳርሒ ምዕባለ ሃገር ልዕሊ ዝኾነ ጸጋ፡ ወዲ ሰብ ወሲዱ ምኽንያቱ ኣሚኑ ብዙሕ ጻዕርታት ጌሩ። ዓወት ሽቶታት ማለንጆም ሓደ መዐቀኒ ዝተኻየደ ጻዕርታት ሰብኣዊ ዕብየት'ዩ። ስለ'ዚ ብኻልእ ኣበሃህላ ህዝባዊ ግንባር ራእይ ዘለዎን ራእዩ ንምትግባር ግዚያዊ ማሕንቖታት ክሰግር ዘኽእሎ ብቕዓት ስለዘለዎን ህዝባዊ ግንባር ክቕጽል ኣለዎ ዝብሃሉ ረቛሒ እዩ።

ህዝባዊ ግንባር ኣብ እዋን ቃልሲ ዘማዕበሎ ወሳንነት ግደ ወዲሰብ ዝብል ራእይ ዘሰዖ ፍልስፍና ድሕሪ ናጽነት ኣዝዩ እወንታዊ ተራ ተጻዊቱ'ዩ። ሓይሊ ኣየር ከም ዓቢ ክንፊ ናይ ሓይልታት ምክልኻል ብኽንድኡ ቅልጣፈን ዕብየትን ብኣብ ቦታ ቃልሲ ዝፈረዩ ተመሃሮ (መንእሰያት) ምጅማሩ ሓደ ኣብነት ራእይ ህዝባዊ ግንባርን ውጽኢቱን እዩ። ኦሮታ መዲካል ስኩል ከም ዝለዓለ ሃገራዊ ናይ ትምህርቲ ትካል እንተወሰድናዮ ካብ'ቶም ዝተመረቑ ዶክትር ቀሊል ቁጽሪ ዘይኮነ ካብ ኣዝዩ ርሑቕ ከባቢታት ኤርትራ ዝመጹ እዮም። እዚ ኸኣ ፍረ ህዝባዊ ግንባር ቅድሚ ናጽነት ዝጀመሮም ዕድላት ትምህርቲ'ዩ። ንትምህርቲ ኣትኩሮ ጌረሉ ዘለኹ ቁጠባ ዓለም ንብዕሉ ኣብ ፍልጠት ዝሰረተ ቁጠባ ይኸውን ስለ ዘሎ እዩ። ወዲ ሰብ ኣብ ምዕባለ ወሳኒ ግደ ክህልዎ ክማሃር፡ ክሰርሕ፡ ክምህዝ ኣለዎ ማለት እዩ። እዚ ኸኣ ዝያዳ መንእሰይ ክጉብኦን ክመልኮን ዘለዎ እዩ።

ብዘይካ'ዚ ግን ህዝባዊ ግንባር ኣብ ዓበይቲ ፖለቲካዊ ሕቶታት ሃገራዊ ረብሓ ዘውሕስ ምርጫ ዝወሰደ ሃገራዊ ውዳበ'ዩ። ኣብ መርሒነት ተ.ሓ.ኤ ዝተራእየ ድኻማት ወጊዱ ናጽነት ክወን ዝኸኣለ ውዳበ ብምኽንያቱ፣ ንርእሱ ሓያላን ዝተበራረዩሉ መግዛእቲ ኢትዮጵያ ብወተሃደራዊ ጎዶ ጸሪግዎ ከብቅዕ ብድምጺ ህዝቢ (ረፈረንደም) ጌሩ ቃልሲ ናጽነት ብደምን ድምጽን ምሉእ ብምሉእ ዛዚምዎ። እዚ ኸኣ ኣብ ተመኩሮ ኣፍሪቃ ፈላሚ ክብሃል ዝኽእል ኣፋታትሓ ጉዳማዊ ፖለቲካዊ ግርጭታት'ዩ። ህ.ግ ከም መርኣያ ብቕዓቱ ንሓደሽ መድረኽ ህልውናኡ ከየጥፍኣ ንኡብሱ ናብ ደረጃ መንግስቲ ዘሰጋገረ ውድብ'ውን እዩ። እዚ ኸኣ ፍረ ቀሊል ተመኩሮ ከምዘይኮነ ጎረቤትና ደቡብ ሱዳን ብሓርነታዊ ቃልሲ ዝመጸ መንግስቲ ከለዋ፡ ዓበን ዘተኣማምንን ዝመሰል ናይ ደገ ወፍሪ ርኢያ ክንሳ ዓሰርተ ዓመታ ከይመለኣት ኣብ ዘሎቶ ፖለቲካዊ ከኖት ምውዳቓ ምህናጽ ሃገር ቀሊል ማሳርሕ ከምዘይኮነ ዝእምት እዩ። እቲ ናብ ደረጃ ኩናት ሕድሕድ ማዕበሉ ዘሎ ፖለቲካዊ ወጥሪ ደቡብ ሱዳን በቲ ናጽነት ዘምጽአ ውድብ ዝተኸሰተ ምኽንያት ንኽብደት ምስግጋር ሓርነታዊ ውድብ ናብ ደረጃ መንግስትን ምህናጽ ሃገርን ዘጽር እዩ። ህ.ግ ንመድረኽ ምህናጽ ሃገርን ዝፍ ሓይጋ ምኽባር ልኡላውነትን ኺፍዎ ክንሱ፣ ኑቲ ሕመረት ፖለቲካዊ ክብርታቱ ዝኾነ ሃገራዊ ሓድነት ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ኣየእተዎን። እዚ ኸኣ ህ.ግንባር ብጾር ናብራና ጥራይ ዘይኮነ ብዙሓለፍ መድረኽ ራእይና ምሕያሉን ዘይምሕያሉን ከም ምርጫ ክንዝምልስ ይሕግዘና እዩ። ካልእ ዝተራእዩ ድኻማት ግን መደረኻውያንን ክእረሙ ዝኽእሉን ስለ ዝኾኑ ተሳታፍነት መንእሰይ የድልዮም።

ህዝባዊ ግንባር ድሕሪ ናጽነት ማሕበራዊ ፍትሒ ከረጋግጽ ንኡብሱ ኣብ ዝያዳ ዕዮ ጸሚድዎ። እዚ ኸኣ ህዝባዊ ግንባር ድልየት ጥራይ ዘይኮነ ግብራዊ ዓቕሚ'ውን ከም ዘለዎ ህያው መርኣያ ስለዝኾነ ኣዝዩ እወንታዊ'ዩ። ህዝባዊ ግንባር ኣብ ፖለቲካዊ ንጥፈቱ ዋላ'ኳ ብዘገጠምዎ ብድሆታት ከይተሰናበደ ኣብ ሃገራዊ ማስመር እንተ ጸንዐ፡ ምስ ዛዕባ ብምትእስሳር ከም'ቲ ዝድለ ተሰሪሑ ዶ ይኸውን?። እዚ ማለተይ ንህዝባዊ ግንባር ከም ፖለቲካዊ ውዳብ ዘሐድሶን ዝያዳ ሓይሊ ዝሁቦ መንእሰያት ንምምልማል ከም'ቲ ዝድለ ተሰሪሑዶ ኣብ ዝብል፡ እወንታዊ መልሲ'ኳ እንተሃለወ፡ ግና ዝያዳ ክሕይል ዘለዎ እዩ። ውዳብ ሃገራውያን ማሕበራት፡ መንእሰያት ህ.ግ.ደ.ፍ ድማ ኣብ ወጻኢ ዝፍ ዕዮ ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር'ዩ። ብዘይካ'ዚ ንቕሓት መንእሰያት ዘዕብዩ ካብ ቤት ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነፍልጠት (ናቕፋ) ጀሚርካ፣ ብሃማመተኤ ዝውሃብ ስልጠና ሕመረትን መባእታዊ ካድር፡ ብሚኒስትሪ ትምህርቲ ዝውሃብ ትምህርቲ ሲቪክስን ብኻልእ ኣገባብ ዝወሃቡ ስልጠናታት፡ ገለ ካብ'ቶም ዝካየዱ ዘለዉ ጻዕርታት እዮም። መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ውሽጢ ዓድን ወጻእን ጾር ምኽባር ልኡላውነትን መኸተ ኣንጻር ዓመጽን ደው ምባሉ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ዝሓለፈ እዋናት ውርሻታቱ ናብ መንእሰያት ከሰጋግር ስለዝኸኣለ እዩ። ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ሃገራዊ ፈስቲቫል፡ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ፈስቲቫላት ኣብ ወጻኢ፣ ጽንብል ዝኽርታት ዓወታት ብረታዊ ቃልሲ ገለ ካብኦም እዮ። እዞም ንጥፈታት እዚኣቶም ዋላ'ኳ ብመንግስቲ ዝወጹ እንተኾኑ ብሓያል ተሳታፍነት መንእሰያት እዮም ዝትግበሩ። ኣብ ውሽጥን ኣብ ደገን ንሃገርን ሕብረተሰብን ደው ምባል ኣውራ መግለጺ ብቕዓት ተረኪቡ ሕድሪ እዩ። ስክፍታይ ኣብ እጃም ህዝባዊ ግንባር ንምሕያል መንእሰያት ኪኖኡ ተጌሩ ዘሎ ውዳባታት ንመንእሰያት ዝያዳ ስነሓሳባዊ ስጥመት ዘማዕብልን ዘሰርጽን ዕዮ እንታይ ክሰርሑ ምተኻእለ ይኸውን?

መንእሰይ ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር እጃም ኣለዎ ክብሃል ከሎ ፍልስፍናታት፡ መትከላት፡ ዕላማታት ግንባር ንምዕዋት ክቃለስ ኣለዎ ማለት እዩ። ታሪኽ ህዝባዊ ግንባር ካብ ማሰጥቲ ከርናዑ ብመንእሰያት ዝተፈጥረን ብመንእሰያት ዝተቓለሰን ተወፋይነት መንእሰያት ዘማእከሎ ተሳትፎ መንእሰያት ዘረጋገጸ ውድብ ብምኽንያቱ እዩ። ሕጂ'ውን ዝበዝሐ መንእሰይ ኤርትራ ገና ብውልቃውነት ዝሓስብ ኣይኮነን። ብሃገር ምሕሳብን ስለ ሃገር ብግዜ፡ ብዕድል፡ ብሂወት ምውፋይ ኣየቋረጸን። መንእሰይ ሓላፍነት ሃገር ክስከም ከም ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝኣመሰሉ ሃገራዊ መደባት ኣብ ፈለማ ዓመታት ናጽነት ምጅማሩን ምቕጻሉን ህዝባዊ ግንባር ካብ መንእሰይ ዘለዎ ትጽቢት ዘርኢ እዩ። ኣብ መዓልታዊ ዕላልና ሃገር፡ መንግስቲ፡ ህ.ግ ኣልዒልና ምዝራብ ንብዕሉ መርኣያ መንእሰይ ንኡብሱ ካብ ሃገራዊ ጉዳይ ከም ዘይንጸል ዝእምት እዩ።

ይኹን እምበር መንእሰይ ዝጠቕሞን ዘይጠቕሞን፡ ዘሐይሎን ዘዳኽሞን ዕላል ምፍላይን ነቐፌታዊ ኣጠማምታታት ምምዕባል ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ብኡ መንጸር ኣብ ምህናጽ ሃገር ናቱ እጃም ኣለዎ። መንእሰይ ንምሕያል ህዝባዊ ግንባር ፍሉይ እጃም ኣለዎ ክብሃል ከሎ፡ ብዝዕባ ቀጻልነት ዘለዎ ምዕባለ ምሕሳብ ኮይኑ ይስመዓኒ። ምኽንያቱ ኣብ ግብራዊ ተመኩሮ ጉዕዞ ኤርትራ ከም ህዝባዊ ግንባር ኣብርኺቶ ክጉብር ዝፈተነን ዝተዓወተን ውዳብ ስለዘይርኣና፡ ንህዝባዊ ግንባር ምስ መጻኢ እዛ ሃገር ከተኣሳስሮ ክወን ሓቂ'ዩ። ድሕሪ ሓርነታዊ ቃልሲ ህዘበን ወዲበን ኣብ ጸቡቕ ቁጠባዊ ግስጋሰ ረጊጸን ዘለዋ ሃገራት ቬትናምን ቻይናን ሓደ ካብ ሚስጢር ዓወተን ናጽነት ዘምጽአ ውድብ ከሐድስኦን ከሐይልኦን ስለ ዘኽኣላ እዩ። ህዝባዊ ግንባር እውን ከም ትካልን ሃገራዊ ውዳበን ንኡብሱ ዘሐይልን ንቕድሚት ዝደርኽን ኣብ መንእሰያት ዘተኮረ ዝሓየለ መልክዕ ምምልማልን ክጥሮሩ ዕድል

ምሉኣብን የድልየ፡፡

ግብራዊ ተመኩሮ ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር ዝሰፈሩ ዕላማታት፡ መትከላት ንህልውን ቀጻሊ ምዕባለን ኣገደስቲ እዮም፡፡ መንእሰይ ትሕዝቶታት ሃገራዊ ቻርተር ከተግብርዎም፡ ከማዕብልዎምን ከማሕየሽዎምን እንተ ተዋሲኡ ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ብሉ መንጸር ብቑዕ ተረካቢ ሕድሪ ምዃኑ ኣረጋጊጹ ኣሎ ማለት እዩ፡፡ ቀዳማይ መግለጺ ተረካብን ኣማዕባልን ወለዶ ኸኣ ብትምህርትን ሞያን ንኡስ ብቑጻሊ ምህናጽ እዩ፡፡ መንእሰይ ዝበሃል'ውን ፍቅዲ ዓመታት ልደት ዘይኮነ፡ እታሓሳስቦኻን ባህሪኻ፡ ዘለካ ወኒን ተርእዮ ጻዕርን ሓርነትኩትን ንቅጻሊ ለውጢ እዩ፡፡ ብትምህርትን ፍልጠትን ኑበስና ከማሓይሽ ልዕሊ ቅድሚና ዝነበሩ ወለዶ ዝሓሸ ዕድል ኣለና፡፡ ከም ተረካብትን ኣማዕበልትን ወለዶ ንኡብስና ቦትኣ ከፍልጣ ኑ፡ ብናጻ ዘምሃረና ሃገርን ህዝብን ብዘተማዘርናዮ ዓውደ ፍልጠት ከመይ ነርክት ኣለና? ኣብ ሞያና ውልቀ ጸማና ጥራይ ደዩ ዝርእየና ወይስ ሞያዊ ኣበርክቶናን ሞያዊ ብቕዓት ምድላብን ገዚፍ ቁምነገር ንሓስቦ ኢና? ትሓት ክፍሊት እናተኸፈልና ዝደለብናዮ ሞያን ፍልጠትን ምስ ግዜ ዋላ ንውልቕና ኣርባሒ ምዃኑ ንኣምንዶ? ኣብ ሞያናን ዕዮናን ኑቶም ቀዳማይ ረዴኤት ጥራይ ተማሂርዎም፡ ክትሓልፍ ዝበለት ትንፋስ ብመሃዝኑት ሂወት ብዑቶም ዘድሓኑ፡ ኣብ ሜካኒካዊ ዕዮ ኣብ ኣጸዋሪትን መካይንን ምምሕያሽ (ሞደፊክ ) ዝገበሩ፡ ህዝቢ ከንቅሉን ክውድቡን ኩሉ ዝኻኣል ዝገበሩ ምዝኻር፡ ካብ ተመኩሮ ህዝባዊ ግንባር ተማሂርካ ንህዝባዊ ግንባር ምሕያል እዩ፡፡ ብፍልጠትን ሞያን ኑበስና ኖማሓይሽ ክበል ከለኹ፡ ብፍላይ ድሕሪ ምዝዛም ስሩዕ ስልጠና ወይ ምምራቕ ካብ ኩሉ ኑበስና ከማዕበል ንወስዶ ውልቀ ተበግሶታት እኹል ኮይኑ ስለዘተራእየኒ'ዩ፡፡ ዋላኳ ናይ መንእሰያት ጸገምዩ ጥራይ እንተዘይበልክዎ ከም ወርከኖፕ ዝኣመሰሉ ባይታታት ምውህሃልን ምቅይያርን ፍልጠት ከመይ ንጥቀመለን ኣለና? ንወስደን ናቕፋ ዶ ደርኢናስ ወይስ ንድልቦ ፍልጠት? ፍልጠትን ሞያን ዝዓጠቐ ሰብ እዩ መጀመርታ ንህዝባዊ ግንባር ዘሐይሎን ንሓያስቲ መድረኻት ከምዘብቅዕ ዝንብሮን ዝብል እምንት ስለ ዘለኒ እየ ብዝዕባ ፍልጠትን ሞያን ክንደዚ ዝተዛረብኩ፡፡ ዝኾነ ፍልጠትን ሞያን መለለይታቱ ዝኾንዎ ክብሪ እኳ እንተሃለወዎ ክብርታት ህዝባዊ ግንባር ምውራስ ካኣ ዘይገሰ ሓቂ ንምሕያል ህዝባዊ ግንባር ምኻኑ ምዝኻር ኣገዳሲ እዩ፡፡

መንእሰይ ክእለቱ፡ ጉልበቱ፡ ፍልጠቱ፡ ኣፍሰሱ ንዘዩናርዮ ተቐቢሉ ብምሻጥ ጥራይ ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ ገዚዙብ ክእኩብ ምጉያይ መርኢያ ብቕዓት መንእሰይ ኣይመስለንን፡፡ ትርጉም ንግዲ ስሒትካ ንኡብስኻ ካብ ሞያን ትምህርትን ፈንቲትካ ዕድመ ንእስነት ዘሰክመካ ኣበርክቶ ምድራት እዩ፡፡ ምድራት ሃገራዊ ኣበርክቶ ካኣ ንህ.ግ ዘሐይል ኣይኮነን፡፡ ልክዕ'ዩ ቴክኖለጂ ዝፈጠሮ ባህሪ መንእሰይ ዝዋፈርሉም ስራሕ እናተቐየሩ ይኸዱ ኣለው፡፡ ዳሕረዋይ ወለዶ ካብ ቅድሚኡ ዝበረ ወለዶ ዝሓሸ ክኸውን'ውን ሓደ ካብ ዕድላት ናጽነት እዩ፡፡ ከም ወጽኢት ምቕያር ባህሪ ስራሕ መንእሰይ ሎሚ ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ ዝሕዞ መጠን ገዚዙብ ካብ ቅድሚኡ ዝበሩ ወለዶ ዝበርከተ እዩ፡፡ ፍልጠትካ፡ ክእለትካ፡ ጉልበትካ ተደማሚሮም ዘፍረይዎ እንተኾይኑ ዓቢ ዕግበት ዝሁብ እዩ፡፡ እንተ ዘይኮነ ንግዲ ብዚ ቅድሚ ገለ እዋን ዝበሮ ባህሪ ሪኢኻ ንኡብስኻ ካብ ሞያን ትምህርትን ፈንቲትካ ኣብ ክንዲ ኣፍራይን ማህዘን ምዃን ደላልን ኣሸጥን ኮንካ ምንጣፍ ነዚ ውድድርን ፍልጠትን ዘምእዝዞ ንግዲ ዘመናዊ ዓለም ብቑዕ ዘይምኻን ማለት እዩ፡፡ ዘይብቕዓት መንእሰይ ኣብ እዚ ዓውዲ ካኣ ማሕለኻ ንቑጠባዊ ምዕባለ ማለት እዩ፡፡

ብፍልጠትን ሞያን ኑበስኻ ሃኒጽካ ኣበርኩቶኻ ኣብ ሕብረተሰብ ምድልዳል ሓደ መገዲ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር'ዩ፡፡ ኣብ ሃገራዊ ግቡእት ምንጣፍን ውዳቤታት ምስታፍን ካኣ ህዝባዊ ግንባር ንምሕያል መንእሰይ ኣበርክቶ ዝነብረሉ ካልእ ኩርናዕ እዩ፡፡ ክሳብ ሕጂ መንእሰይ ማለተይ ወንንን ሓይልን ዘለዎ ሰብ ማለተይ እየ፡፡ እንተኾነ ምስ ውዳቤታትን ንጥፈታትን ኣተኣሳሲረ ብዛዕባ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ክዛረብ ከለኹ ንመንእሰያት ሰራሕተኛታት ማለተይ እየ፡፡ ምኽንያቱ ካብቲ መንእሰይ ወለዶ መላግቦ ዝኾኑ ንሳቶም ስለዝኾኑ፡፡ መንእሰያት ሰራሕተኛታት እምበር፡ ውዳብ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ኣይኮንኩን ዝብል ዘለኹ፡፡ ምኽንያቱ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ኣብ ውዳብ ሰራሕተኛታት ዘይእተዉ መንእሰያት ክህልዉ ስለ ዝኽእሉ፡፡ ኣብ ደገ ካኣ መንእሰያት ህግደፍ ኣብ ወጻኢ ኣለው፡፡ እጃሞምን ኣበርክትኦምን ኣብ መኸተ ኣንጻር ወጻዓ ኤርትራ ርኡይ እዩ፡፡ ኣብ ውሽጥን ኣብ ደገን ዝካየድ ተሳትፎትን ኣበርክቶን መንእሰያት ዚያዳ ምውህሃዱን ምውዳቡን ንምሕያል ህ.ግ ዓቢ እጃም ኣለዎ፡፡

ተረካቢ ሃገር ክሃንጽን ከማዕብልን ከም ዝኽእል ብዋዕባሪ ከርኢ ኣለዎ፡፡ እዚ ኸኣ መንእሰይ ብውዳቤታቱ ብፍላይ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ (ሃማመተኤ) ኣቢሉ ሕቶታቱ ድልየታቱ ክገልጽ ኣለዎ፡፡ ብዘበገሶ መንእሰያት ንኸዕምዚ ዝኾኑ ናይ ዘተን ክትዕን ኣገጣሚታት ምውዳብን ብዘይ ዕቃብ ምስታፍን የድሊ፡፡ ምኽንያቱ ዘተን ልዝብን ንወሃደትን ምምልላእን ሓጋዚ ስለዝኾኑ፡፡ ኣብ ኣስመራ ኣብ ከክልተ ሰሙን ኣብ ጁንጀር ክሉብ ዝካየድ ዘሎ መደብ ጸቡቕ ጀማሪ እዩ፡፡ ኣብ ዞባታት እውን ከምኡታት ክካየድ ዝከኣል ይመስለኒ፡፡ መላገብና ክሰጥም ሃገራዊ ውዳቡ ብእሂን ምሂን ኑሓይሎ ንምግል እየ 'ምግር፡ ማስርሕ ምምልማልን ምብርካትን ዚያዳ ኣብ ቦታ ስራሕ እዩ ክኸውን ዝግባእ፡፡ መንእሰይ ኣብ መሳርዕ መንግስትን ግንባርን ኣበርክቶኡ ከሓይልን ሓድሕዳዊ ምምልላእ ክዛይድን ኣለዎ፡፡ ድሕሪኡ ኣብ ንሰርሓሉ ትካል ኣበርክቶናን እጃምናን ክንልሕ እዩ፡፡ መንእሰይ ናይ ዕድሙ፡ ናይ ተመኩሮ፡ ናይ ዓቕምን ፍልጠትን ፍልልይ ዓቢ ብምኽባርን ምምልላእን ካብ ቀዳሞት ብዙሕ ኽወርስ ይኽእል እዩ፡፡ ኣብ ቦታ ስራሕ "ምስራሕ ከለኣሙና" ኢልካ ኣበርክቶኻ ምድራት ምልክት ተሓላልነት ምናልባት'ውን ምልክት ኑበሰ ተምሳጥ ክኸውን ይኽእል እዩ፡፡ ምሕላልን ኑበሰ ተምሳጥን ካኣ ኣብ ሂወት ኣየሰጉመካን እዩ ጥራይ ዘይኮነ መግለጺ ዘይብቕዓት ምስኮም ሕድሪ ውን እዩ፡፡

ኣብ መውዳእታ ክብርታት ህ.ግ ኣብ ምሕያል ህ.ግ ኣገደስቲ ውርሻታት ስለ ዝኾኑ ክንፈልጦምን ክንንጽብርቖምን ይግባእና፡፡ ተመኩሮታት ይኹን ክብርታት ግድን ኣይኮነን ኩሉ ክውረስ ዝንጸግን ዝምሳእን ክህልዎ ኣለዎ፡፡ ሓይሊ መንእሰይ ዱሩት ስለ ዝኾነ'ውን ኣሊያን ምዑዶን ምትብባዕን ሰብ ተመኩሮ ኣገዳሲ እዩ፡፡ መንእሰይ ናይ መኸተ፡ ናይ ማእቶት፡ ሰፊት ባህሊ ስለ ዘማዕበለ ምኽባር ልኡላውነትን ክሉመድያዊ ልምዓታዊ ንጥፈትን ኣበርኩቶ ጌሩ፡፡ እዚ ካኣ ንመትከል፡ ፍልስፍና፡ ዕላማን ህዝባዊ ግንባር ስለ ዘድምቑ፡ ኣካል ምሕያል ህዝባዊ ግንባር እዩ፡፡ ብሕጂ መንእሰይ እንታይ ክምበርን ናበይ ክኸይድን ዘማእዝዝን ሓሳባት ግን ብዕምቆት የድልዩዎ፡፡

## ደሃይ ማሕበር

# ሃማመተኤ መንፈቓዊ ገምጋም ስራሕ ኣቃኒዑ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ናይ ቀዳማይ መንፈቕ ገምጋማዊ ጾብጻብ ስርሑ ካብ 8-9 ሓምለ "መንእሰይ ይንቃሕ፣ ይወደብ፣ ይዕጠቕ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፣ ኣብ እምባትካላ ኣዳራሽ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ 6 ወርሓዊ ገምጋም ስራሕ ኣካይዱን ኣተኩሮ ስራሕ ናይ ዝቕጽል ሽዱሽተ ወርሒ ሓንጺጹን።

ኣብ'ቲ ኣስታት 150 ዝኾኑ፣ ሓለፍቲ፣ ካድራትን ወከልቲ መንእሰያትን ዝተሳተፍዎ ኣኼባ፣ ሓለፍቲ ክፍልታትን ዞባታትን ማሕበር ኣብ ዘቕረብዎ ገምጋማዊ ጾብጻብ ስራሕ፣ ካብ'ቲ ንዓመተ-ስራሕ 2015 ዝተወጠነ፣ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ክካየድ ዝጸንሐ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፣ ዑደት ካድራት ናብ ታሪኻዊን ልምዓታውን ቦታታት፣ ተሳታፍነት መንእሰያት ኣብ ዓበይቲ ሃገራውያን በዓላት፣ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ኣብ ምስልጣንን ምክትታልን ሕመረታት፣ ካድራትን ኣካየድቲ ኣካልን ዝተዓመ መደባት፣ ምንባብ ኀስጐሳውን መካቓቕሕን ጽሑፋት፣ ምርኢት ፊልም፣ ኣስተምህሮን ሰሚናራትን፣ ቅኑ-መንእሰያት ጨናፍርን ኮለጃትን፣ ምቛምን ምሕያልን ክለባት መራሕን ሚኒመድያን፣ ምሕያልን ምቛምን ኣካየዲት ኣካል ንኡስ ዞባ፣ ምሕያል ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን ማእቶትን፣ ዝምድናታት ንምሕያል ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን መዳይ ዝተሰላሰሉ ስርሓት ብዕምቆት ብምርኣይ ደሓን ገስጋስ ከም ዘርኣየ ተገምጊሙ።

ማሕበር ክራማት ሓዊስካ ኣብ'ዘን ዝቕጽላ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ኣብ ዝዘርጋሕ ግዜ፣ ስልጠና ካድር 16 ዙርያን መካቓቕሒ ስልጠና 15 ዙርያ ካድርን፣ ከም ኣካል ናይ'ቲ ኣብ መንእሰያት ሸቐለት ንምፍጣር ዝካየድ ስራሕ ሞያዊ ዓቕሚ ኣባላት ንምምዕባል ኣብ ዞባታት ብዕቱብ ክስራሕ፣ ትካላዊ ዓቕሚ ማሕበር ንምዕባይ ናይ ኣሰልጠንቲ ስልጠና ንመምሃራን ሕመረትን ካድርን፣ ናብ ሓለፍቲ ን/ዞባታትን ካልኦት ሓለፍትን ዝተኻረ ስልጠናታት ክካየድ፣ ምስ ምጅማር ትምህርቲ 2015/16 ኣብ ገለ ተመሃሮን መምህራንን ንዝረአ ዘሎ ብኩራት ንምውጋድ ምስ ዝምልከቶም መሻርኽቲ ብምውህሃድ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ዘወሃብ መካቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ኀስጐሳትን ክሕይል፣ ቀያሕቲ ዕምባባ ዝተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምምባርም ዕቱብ ስርሓት ክካየድ፣ ኣብ ምምልማል ጸቢብ ውዳብ ንዝካየድ ስራሕ ዝድርዕ ኣብ 8ይ ክፍሊ ዝተኻረ ምምልማል ፈተውራሪ ክጅመርን ኣብ 9ይ ክፍሊ ዝኣትዉሉ ኣብ ሕመረት ክስልጥኑን መደባት ተታሒዞሎም ከም ዘሎ ኣብቲ ሽዱሽተ ወርሓዊ ገምጋማዊ ኣኼባ ተገሊጹ።





ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ መዛዘሚ ናይ'ቲ ኣኼባ ኣብ ዘስምዖ ቃል፣ እዚ ዝተኻየደ ገምጋም ስራሕ ኣብ ዝሓለፈ መንፈቕ ዓመት ብመንጸር ውጥንና ዝዓመምናዮን ዘይዓመምናዮን ስርሓት ሓቀኛን ውዱዕን ሓበሬታ ክህብ ብዘኽእል ኣገባብ ምቕራቡ ከም ብልጫ ብምጥቃስ፣ ኣብ ዞባታት ይኹን ኣብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ዘሎ ዓቕሚ ሰብ ማሕበር ብናይ ዋንነትን ሓላፍነታውን መንፈስ መደብ ስርሑ ክትግበር ብምጽንሑ ዝምስገን ስራሕ ከም እተዓመ ገሊጹ። ምንቅስቓስ ካድራት ካብ ሓደ ዞባ ናብ ካልእ ዞባ ሓድሕዳዊ ተሞኩሮ ኣብ ምልውዋጥን ንታሪኻውን ልምዓታውን ቦታታት ብኣካል ንኽርእዩ ዝድርኽ ስለዝኾነ፣ ኣብ መጻኢ'ውን ብዝሓየለ ክስረሓሉ ምኳኑ ኣስሚሩሉ።

ብጻይ ሳልሕ ብምቕጻል፣ ኣብዚ ተሪፉ ዘሎ ኣዋርሕ ኑቲ ድሮ ተመዝጊቡ ዘሎ ገስጋስ፣ ናህርን ድርኺትን ንምፍጣር ብኣተኩሮ ክስራሕን ተራ ሕብረተሰብ ኣብ ህንጸት መንእሰያት ክሕይልን ተላብዩ።

# ስልጠና ሲቪክስ፡ መሰርሕ ምስራሕ ሰብ

ለይላ ኻልድ

ሰብ ዝኸበረ ርእሰ-ማል ሃገር እዩ። ሰብ ብሰቡ ጥዑይ ሰብነትን ሰብኣውነትን ዝተላበሰ ሰብ። ሰብኣዊ ርእሰ-ማል ናብ ቀጻልነት፡ ህንጸትን ብልጽግናን ክሸረፍ እንተድኣ ኩይኑ፡ ፍልጠትን ክእለትን ዘውንን፡ ስነ-ኣእምሮኣውን ኣካላውን ጥዕና ዘለዎ፡ ብታሪኹን መንነቱን ዝሕበን፡ ብናይ ስራሕን ወለንታውነትን ዲሲፕሊን ዝተሃንጸ፡ ኣብ ውልቃውን ሕብረተሰባውን ጉዳያት ልዑል ውሳነን ተሳታፍነትን ዘለዎ ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ሓያል ንቕሓት ዘውንን ዜጋ የድሊ።

ንቕሓትን ሞራላውነትን ዝዓጠቐ ሰብ ምህናጽ ቀሊል ዕማም ኣይኮነን። ሰብ ብፍላይ ዓንዲ ሕብረተሰብን ዝኾነ መንእሰይ ፍልጠትን ተመኩሮን ብመንገዲ ስድራ-ቤት፡ ከባቢ፡ መዛኑ፡ መራኸቢ ብዙሃን፡ መሰልጠኒ ማእከላት፡ ብቐጥታን ብተዘዋዋርን ብንቕሓት ይኹን ብዘይንቕሓት ክቐስም ይኽእል እዩ። ነዚ ተኣፋፍን ተጻላውን ዕድመ ብቐነዕ መስመር ምምእዛኑን ናብ እወንታዊ ጸዓት ምቕያሩን ሓላፍነት ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብን መንግስትን እዩ። ሓደ ካብ'ቶም ንመንእሰያት ንምቕላስን ንምምእዛንን ዝዓበየ ሓላፍነትን ኣተኩሮን ሒዞም ዝዓዩ ዘለዉ ኣካላት፡ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ብቐዳምነት ይጥቀስ።

ሃማመተኤ ከም ኣካልን መቐጸልታን ናይ'ቲ ብኹሉ መዳያቶም ብቑዓት መንእሰያት ናይ ምህናጽ ዕማሙ፡ ካብ 20 ሓምለ ክሳብ 5 ነሓሰ፡ ኣብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ማይ-ነፍሒ ብድምር ኣስታት 600 ዝኣኸሉ ኣባላት 15ን 16ን ዙርያታት ብሲቪካዊ ትምህርቲ ኣሰልጢኑ። እቶም ተሳተፍቲ ካብ ኩለን ዞባታትን ንኡሳን ዞባታትን ሃገርና ዝተዋጽኡ ተማሃሮ ካልኣይ ደረጃ ኲይኖም፡ ኣብ ውዳበታትን ንጥፈታትን ማሕበር ክነጥፉ ዝጸንሑ እዮም።

እቶም ቀዳማይ እብረ ስልጠና ዝወሰዱ ኣባላት 16 ዙርያ 'ሃገርን ሃገራውነትን'፡ 'ማሕበራዊ ፍትሒ'፡ 'ዓውለማ'፡ 'መሪሕነት'፡ 'ባህሊ' ዝብሉ ኣርእስታት ዘጠቓለሉ 20 ዓውድታት ወሲዶም። ኣብ ዝሓለፈ ክረማት ዝሰልጠኑ ኣባላት 15 ዙርያ ድማ፡ ኣብዚ ናይ መኻቓቕሒ ካልኣይ እብረ ስልጠናኦም፡ 'ፖለቲካዊ ባህሊ'፡ 'ምሕደራ'፡ 'ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ'፡ 'ማሕበራዊ ለውጢ' ዝብሉን ካልኦት 8 ኣርእስታትን ከም ዝወሰዱ ተገይሩ። ኣብ ርእሲ'ቲ ብስሩዕ ኣብ ክፍሊ ዝወሃብ ምዱብ ትምህርቲ፡ ተመሃሮ ንነፍሲ.ወከፍ ዝተመሃርዎ ኣርእስታት ብዕምቈት ዝትንትኑሉን ዝካትዕሉን ዕለታዊ ናይ ዘተ መድረኻት'ውን ኣካል እቲ ስልጠና ነይሩ። ብተወሳኺ ኣብ'ቲ ቅነ ኑቲ ክልሰ-ሓሳባዊ ትምህርቲ ዝድርዑ፡ ንህሉው ኩነታትን ኣገደስቲ እዋናውያን ዛዕባታት ድማ ዝብርሁን ሸዱሽተ ሰሚናራት ተዋሂቦም። ገለ ካብቶም ንሰሚናር ዝቐረቡ ኣርእስታት "ተራ ሚድያ ኣብ ህንጸት ሃገር" ብኣቶ ሰለሙን በርሀ፡ "ንግድ ደቂ-ሰብን ፖለቲካዊ ድፍኢታቱን" ብኣድም ዑስማን፡ "ተራ መንእሰያት ካድራት ኣብ ምክልኻል ገበን" ብኮ/ል መሓሪ ጸጋይ፡ "ሌላ ምስ ሓድሽ ሲቪላዊ ሕጊ ኤርትራ" ብሳሙኤል ጉብረብርሃን ዘጠቓለሉ ነይሮም።



ከም መመላእታ ናይ'ዚ፡ ንኣባላት 15 ዙርያ ብልሽውናን ማሕበራዊ ፍትሕን ዝብሉ ኣርእስታት ዝርከብዎም ኣብ ዝተፈላለዩ ዛዕባታት ዘተኮሩ 7 ኣዛተይቲ ኣስተምህሮታት ተዋሂቦም። ብዘይካ'ዚ ኣብ'ቲ ንኽልተ ሰሙናት ዝቐጸለ ትምህርቲ ፖለቲካውን ታሪኻውን ትሕዝቶ ዘለዎም ምስ ጥማዕ ካብ ጅግንነት ሰውራ ኤርትራን መትከላት ብረታዊ ቃልስን ዘላልዩ ከምኡ'ውን ሓፈሻዊ ዓለማዊ ፖለቲካዊ ርድኢታት ዘሐይሉ 5 ደኩመንታሪ ፊልምታትን ንምርኢት ቀሪቦም።

እዚ ካብ 2005 ኣትሒዙ ዓመታዊ ብምዱብ ኣብ ክረማት ዝወሃብ ዘሎ ሲቪካዊ ትምህርቲ ኣብ ተሳተፍቲ መንእሰያት፡ መንቋሕቋሕታ ፖለቲካዊ ኣምራት ዝፈጥር፡ ዓንኬል ኣተሓሳስባኦምን ጠመተኦምን ዘግፍሕ፡ ብሃገራዊ ክብርታት ዝምልምል፡ ናይ ምትንታን ዓቕሞም ዘሐይል፡ ማሕበራዊ ዝምድናታት ዝምህር፡ ምስ ሕብረ-ብዙሕነትን ባህልን ሃገሮም ዘላሊ፡ ርእሰ-ተኣማንነቶም ዘዕቢ ከምኡ'ውን ጉዳያቶም ናይ ምልዛብ መድረኽ ዝፈጥር፡ ኣገዳሲ ናይ ሂወት ተመክሮ እናኾነ ይቕጽል ኣሎ።

## ከውጢ

# እንተ ተመሳሊእና ኢና እንመልእ!

*ኤርምያስ ሰለሞን*

ኣብ ታዕሊም ከለና ዘሰማዕኩዋ ዕላል እያ። ኣካላት ወዲ ሰብ ተኻቲዖን፡ “ኣነየ ኣገዳሲት፤ ኣነየ ዝያዳ ጠቓሚት” ተበሃሂለን። እዚ ክትዕ ዘጠሮ ድማ ናይ ኣካላት ወዲ ሰብ መራሒ ወይ መራሒት መን ክኸውን ከም ዝግባእ ምስምማዕ ኣብየን።

ዓይኒ፡ “ኣታ እንታይ ኢኹም ተረኣዩና ዘለኹም? ኣነ'ምበር መን ደኣ ክመርሓኩም ደሊኹም? ኣነኮ ... ኣነኮ ምንጪ ብርሃንኩም እየ። ብዘይብኣይ ዋላ ሓንቲ ነገር ክግበር ከም ዘይክኣል እናፈለጥኩምሲ መን ይምርሓና ኢልኩም ክትዕ ክትገብሩ?”

እዝኒ፡ “ኣታ እንታይ'የ ዝሰምዕ ዘለኹ... ጥቕሚ እዝኒ ንኣኹም ክምህረኩም ኣይከኣለኒን። ምንጪ ፍልጠት፡ ምንጪ ምዝንጋዕ፡ ምንጪ ሓጎስ... እቲ ኹሉ ባዕልኹም መልእዎ... ኣነኮ'የ።”

ኢድ-እግሪ፡ “ኣታ ክንደይ ትደፍሩ ኢኹም! ኩሉኹም እኮ ብዘይ ኢድ-እግሪ ርሙሳት ኢኹም። ‘ዓይኒ ተሃቢዩት ብርኪ ጐያዩት’ እኮ ዝበሃል! እዝኒኸ ያኢ ብኾፍኪ ድምጺን ካልእን ነገራትን ይመጽኣኪ እዩ። ስለዚ ክትዕ ኣየድልን እዩ። መራሒት ኣካላት ኣነ እየ።”

ኣፍ፡ “ኣቱም ደፋራት! ኣነኺ... ኣብ ውሽጢ ዓዲ ዘሎ ንህዝብን መልሓሰን ከርምትን ዘውንን ፍልይቲ ኣካልሲ ክርሳዕ!? እስከ መን ኣሎ ምሳይ ዘወዳደር! ንዓኹም'ንደየ። ኣገዳሲ ጽቡቕ ዝብል ጥበብ ዓቕምና ድማ ንፍለጥ” በለ ኣፍ ብመገዲ ኣፈኛኡ መልሓስ ገይሩ።

ኣፍንጫ ክትዛረብ ጀምር ምስ ኣበለት፡ “ብዖኺ’ስከ ሱቕ በሊ... ንሰኺ ደኣ ዘይ ንእሽቶ ጥቕሚ እዩ ዘለኪ.” ኢሎም ደህሊ-ደህሊ ስለ ዘበሉዋ ብዙሕ ከይቀጸለት ኮፍ በለት።

መቕመጫ፡ ስምዑ! ኢሉ ካብ ኮፍ መበሊኡ ምስ ተንስአ፡ “ኩለን እተን ኣቓዲመን ዝተዛረባ ኣካላት ካዕካዕ ኢለን ሰሓቓ። “ኣታ ዘይሓፍር... ሕጂስ ከኣ ክፉል ኣካላት ብመቕመጫ ክምርሓ በጃኻ ኢልናካ ከይተዋርደና ሱቕ በል” ተባህለ።

መቕመጫ ፈጺሙ ባህ ኣይበሎን። እንደገና ተንሲኡ፡ “ስምዑ'ሞ... ኣነኮ...” ኢሉ ዘረባ ምስ ጀመረ፡ እንደገና ኩለን ኣካላት ብሰሓቕ ክርትም በላ። “ኣታ ንስኻ'ኮ ካብ ኣካላት ጐሓፍ እተውጽእ እተሕፍር ክፍሊ ኢኻ። በጃኻ ሱቕ በል ኣይተዋርደና” ኢለን ክሳዕ ርእሱ ዘድንን ኣዋረዳኦ። ብዘኾነ ንሱ'ውን ብኽቱር ጓሂ ቃዚኑ ኮፍ በለ።

ብዘኾነ ድሕሪ ክንደይ ሰሓቦ-ጉተቶ ዝበሮ ምርጫ፡ ዓይኒ መራሒት ኣካላት ክትከውን ብጸቢብ ድምጺ ንኢድ-እግሪ በሊጻ ተመርጸት።

ብድሕሪ'ዚ፡ ዓይኒ ሰራሓ ቅድሚ ምጅማራ፤ንኹሎም ኣካላት ናይ ድራር ግብጦ ገበረትሎም። ብኢድ-እግሪ ዝተሰርሐ፡ ብኣፍንጫ ዝተወሃሃደን ብመልሓስ መኣዝኑ ዝተረጋገጸን ጥዑም መግቢ ብዓይኒ እናተራእየ ተበልዐ። ጸጸኒሖም ኣብቲ ምስራሕ መግቢ ዝኾነ ተራ ዝይከበር፡ እሞ ኾኣ መራሒ ክኸውን ንዝሓሰበ መቕመጫ እናረኣዩ ይስሕቁ ነበሩ።

ብትሕምሕም ድማ፡ “ኣታ ረኣይዮ'ሞ እዚስ እንታይ'ዩ ከመሓድር። ኮፍ ዝበለ ዝፍ ሲጋ እኮ'ዩ” እናበሉ ኣናሸውዎ። መቕመጫ፡ ይሓምዩዎ ከም ዝነበሩ ስለ ዝተረድኦ፡ ብውሽጡ ይሕንሕን ነበረ። ብዘኾነ፡ መግቢ ተበልዐ፡ ኣብ ርእሲ-ርእሲ ተበልዐ። ኣፍ ሌፍ እናበለ፡ ኣእዳው ዘቐበሎኦ መግቢ ሰጒዶ። ከብዲ ብጽጋብ ጥርንቕ በለ። “በሉ ይኣኽለና ተበሃሂሎም” ተበገሱ።

ድሕሪ ገለ ሰዓታት፡ ወየ ዝተበልዐ መግቢ ዝሓቅቕ ሓቜቒ ንግዳም ክወጽእ ደለየ። ከብዲ ንፍሒ ኢላ፡ ንመቕመጫ መግቢ ንኸውጽእ ሓተተቶ። መቕመጫ ሆየ... ሕንኡ ዝፈድየሉ ኣጋጣሚ ረኸቡ ኣጽቀጠ። “ኣታ መቕመጫ፡ ንዓ'ባ እዚ ቖልቀል መገዲ ከለእካዮ... ተኸፈት'ባ!” ምስ ተባህለ ከም ዘይሰምዐ ኣጽቀጠ።

ግዜ ሓለፈ። ዓይኒ፡ በርበረ መሰለ፤ እዝኒ ተጉተረ፤ ኣፍ ብመገዲ መልሓስ ገይሩ ንመቕመጫ ክጸረፍ ጀመረ። መቕመጫ'ሞ፡ ከምዛ ንዕኡ ዘይኮነ፡ ኩድም ኢሉ ይዕዘቦም ነበረ። ኣካላት ተጣርዐት፤ ዕውልውል ክብላ ጀመረ። ከብዲ ክትትኩስ ደለየት።

ሽዑ መቕመጫ፡ “እዋእ! ዓንተቦይ ክንዛረቦ ዝሓሰብና ኣይሰማዕኩምናን... ብኣንጻሩ'ኳ ደኣ ንዒቕኩምና፡ ኣኾሚሽኩምና። ሕጂኸ ከመሓድረኩም ከም ዝኽእል ተረዲኢኩምዶ በሎም?” ኩሎም ብሓደ ድምጺ “እወ! እወ!” በሉ። እንታይ ክገብሩ ብዘይተሓዘ እንደዩ ሐዚዎም። ብድሕሪ'ዚ፡ ኣካላት ወዲ ሰብ መራሕን ተመራሕን ዘይብሎም፡ እናተመሳልኡን እናተሓባበሩን ዝሰርሑ ምኳኖም ኣሚኖም ይኸዱ ኣለዉ ንብለኩም።

***



ከም ሰብ ሓያል ፍጥረት የለን። ብኣካል ንእሹቶ እንከሎ ዓለም የመሓድር ኣሎ። ከም ሰብ ድማ ድኹም ፍጥረት የልቦን። ዕንቅፍ ኣሉ ዝመውት ፍጡር እዩ። ውድቕ ኣሉ ዝሰበር ሂወታዊ እዩ። እቲ ቐንዲ ሓይሉ፡ ኣብ ውልቁ ዘይከውን ተመሳሲኡ ስለ ዝኾነ እዩ። ኣብ ምምልላእ፡ "እዚ ቀንዲ እዩ፤ እዚ ድማ በዓል ንእሹቶ ተራ እዩ" ዝበሃል የልቦን። ጎማ መኪና ብዘይሞተረ ምንቅ ኣይብልን እዩ። ሞተረ ድማ ሽሕ ግዜ ይሓንሕን ብዘይ ጎማ 'በዮናይ ኣኢጋር-ኣሰጋጋር' እዩ ዝኸውን። ስቴርሶ... ኣይ ንሱ'ንድዩ ሓደው ናብ ቅኑዕ መገዲ፡ ሓደው ናብ ገደል ዘሕትውካ ወዘተ.

ኣቱም መንእሰያት፡ እዚ ዝበልናዮ ከም ዘይንስሕቶ ርዱእ'ዩ። ግን ኸኣ ስሕት ኢልና ክንዘንግዖ ስለ እንኽእል ኢና ነልልሉ ዘሎና።

ዝጋገን'ኮ እንተዘይኮኑ ኣብ መንእሰያትናይ 'መን ከማይ' ባህሪ ይርአ እዩ። ብርግጽ ዝኾነ ሰብ ከማኻ የለን። ንስኻ ካብ ዝኾነ ሰብ፡ ፍሉይ ኢኻ። ግን ኸኣ ፈቲኻ ጸሊእካ፡ ኣብ ካልኦት ሰባትን ነገራትን ጽግዐተኛ ኢኻ። ሰብ ንበይኑ ክነብር ዘይክእል ፍጡር እዩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ'ውን ሓገዝ ካልኦት ንምሕታት ክንሰክፍ ኣይግባእን፤ ንሞያ ወይ ቀም-ነገር ካልኦት ክነድንቕ ድማ ትብዓት ይሃልዉና።

ሊቃውንቲ በዓል ኣንስታይን ሕጊ ተዛማዶኛት ብምድህሳም ስሞም ሽሕ ግዜ ይህበብ፡ ሳላ'ቶም ኣቐዲሞም ሰረት ዘንጸፉሉም ኣቦታት ሕጊ ስሕበትን ካልእን ዝኾኑ በዓል ኒውቶን ምኻኖም ዝርሳዕ ኣይኮነን።

ዝኾነ ታሪኽ ብሓደ ኢድ ተሰሪሑ ኣይፈልጥን እዩ። ታሪኽን ምዕባለን ወዲ-ሰብ መሰረቱ ምምልላእ እዩ። እናሓንሳእ ዋላ ኣብ ዓውትኻ ቀጥታዊ ተራ ዘይብሉ ሰብ'ዩ ዘገድሰካ።

ሓደ ንዓዕ ድምጻዊ፡ ድምጹ ናይ ካናሪ ይጥዕም'ሕልሚ ይምሰል፡ ፈተውትን ተዓዘብትን እንተዘይብሉ ንኽንኡ እዩ ዝግዕር ዘሎ። ዝርእሰናይ፡ንሕና ኣብ ሃገርና ኳንና ብጹኡ ንኹርዕን ኑተባብዖን ህዝቢ ብምርካብ፡ኣብ መድረኽ ውድድር ድማ ዘጣቕዓሉን ዓወት ዝጽንበሉን ህዝቢ ስለ ዘሎዉ እዩ ዝዓግብ እምበር፡ምስ ከምኡ ካብ ዓሰርተታት ዘይበዝሑ ሰባት ብምጉያይ ስለ ዝቐደሞም'ሞ፡ኸልማት ድማ ስለ ዝተቐበለ እንታይ ይዓብሶ።

እዚ ክንደይ ጻዕሪ ሓሊፉዎ እተንበቡዎ ዘለኹም መጽሔትኩ፡ንስኹም እንተዘይትህልዉ ንሕና ኣይምጸሓፍናን፡ ንሕና እንተዘይንህሉ ድማ ንስኹም ኣይመንበብኩምን፡ ክልቴና ስለ ዝተመላላእና ኢና መለእና።



# ጥቕስታት ለውጢ



"እቶም ኩሉ ሳዕ ሕጉሳትን ጥበበኛታትን ዝኾኑ፡ ኩሉ ሳዕ ስለ ዝቕየሩ እዮም።"

Confucius

"ለውጢ ኩሉ ሳዕ ህያብ ሐዙልና እዩ ዚመጽእ።"

Price Pritchett

"ዕቤት። እቲ እንኮ ጭብጢ ናይ ሂወት እዩ።"

John Henry Newman

"እቲ ፈጺሙ ርእይቶኡ ዘይቅይር ሰብ፡ ልክዕ ከምቲ ዘይንቀሳቐስ ማይ ቀላይ እዩ፤ ኣብ ውሽጡ ኸኣ ለመምታ የፍሪ።"

William Blake

"ኣብ ማይ ወዲቕካ እንተ ኔርካ፡ ምናልባት ኣብ ጁባኻ ዓሳ ኣትዩ ከይህሉ ፈትሽ።"

ዘይተፈልጠ

"እናዓበና ምስ ከድና፡ ንልወጥ ዘይኮንናስ እቲ ናይ ብሓቂ ምስልና ኢና ንሕዝ።"

Lynn Hall

"ዝኾነ ነገር ምብርካት ደው ምስ ኣበልካ፡ ምማት ጀሚርካ ኣለኻ።"

Eleanor Roosevelt

"ኩሉ ነገር ኣብ ፈጣሪ ከም ዚምርኩስ ጌርካ ጸልይ፡ ግና ኸኣ ኩሉ ነገር ኣባኻ ከም ዚምርኩስ ጌርካ ስራሕ።"

Saint Augistin

"ምንቅስቓስን ገስጋስን ሓደ ከይመስለካ። ዝወዛወዝ ፈረስ፡ ይንቀሳቐስ ደኣ'ምበር፡ ይግስግስ ኣይኮነን።"

Alfred A. Montapert

"ንፍሲ ወከፍ መዓልቲ፡ በቲ ዝሓፈስካዮ ዘይኮነስ በቲ ዝዘራእካዮ ክትፈርዳ እዩ ዚግባእ።"

Robert Louis Stevenson

# ምንቀኛን ባህርያቱን

ንምኳኑ ምንቀኛ እንታይ ማለት እዩ? እንታይ'ከ ይመስል? መዝገብ ቃላት ከምዝብሎ ብኽእለት ናይ ሰብ ምሕራቕ፣ ሓደ ክረክብ ዓይኒ ደም ምስራብ፣ ሓደ ክሕጎስ ምሕዛን፣ ኣስናን ሓርቀምቀም ምባል፣ ከንፈር ምንካስ ወዘተ … ከምዚኣቶም ዝኣመሰሉ ጠባያትን ተግባራትን ናይ ምንቀኛ ባህርያት እዮም።

ንምንቀኛ ዘሐጉስ ተግባራት ከኣ፣ ክፉእን ሕሰምን ናይ ሰብ ምርኣይ፣ ሓደ ክበኪ ምፍንጫሕ፣ ሰብ ክዋረድን ክግረፍን ምስሓቕ፣ ብሓደጋ ምብራህ፣ ዝሓለፈሉ ሰብ ምስ ወደቐ እሰይ እንቋዕ ምባል እዩ። ምንቀኛ ሰብ ጽቡቕ ባህርያት ኣለዎ ዝበሃል ኣይኮነን፣ ምኽንያቱ ቅኑዕ ዘኾነ መንፈስ ኣረኣእያ የብሉን። ናይ ስነ-ልቦና ሊቕ ወዲ ሰዊዝ ዮንግ ከምዝበሎ፣ ከም ኣመል ካባኻ ዘይፍለ ንዘልኣለም ነባራይ ጠባይ እዩ። ኩሉ ግዜ ንወዲሰብ ንምጉዳእ ዕጣቑን ውራዩን እዩ። ሎሚ ሰናይ ክገብር እየ ዝብለሉ እዋን የብሉን።

ኣመል ቀሪጽካ ክገድፎ እየ እንተኢልካ፣ ከም ሽጋራ ከም መስተ ይግደፍ እዩ። ምንቀኛ ግን ሱር ዝሰደደ፣ ከም ብስሚንቶ ተሃኒጹ ዝደልደለ ነባራይ እዩ። ዝኣርግ ዝሰይብ ዝበሊ ኣይኮነን። ተሓኪሙ'ውን ኣይድሕንን'ዩ። ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ እናኸፍአ ክሳብ ህይወትካ ትሓልፍ ሰብ እናጎድአ፣ ኣብ መጨረሽትኡ ኸኣ ምስ ሬሳኻ ተፋንዩ ኣብ መቓብርካ ምሳኻ ዝቕበር ሕማም እዩ። ስነ-ልቦና ተመራመርቲ፡ 'ሕማም' ከም ምኳኑ ኣሚኖምሉ እዮም። እንተኾነ ግን ዘይሓዊ ምኳኑ ኸኣ ፍሉይ ጠባይ ኣለዎ።

ሓደ ባህ ዘብል ነገር እንተርእዩ ናይ ሕልና ዕረፍቲ ኣይረክብን እዩ። ቅኑዕ ነገር እንተርእዩ ዓይኑ ኣይክእለሉን እዩ። ምንቀኛ ሰብ ክውግዘን ክኹነንን ክጽላእን ዘብቅዖ ምኽንያት ንንፉዕ ከስንፍ፣ ንዝቐንዐ ከንብጦ እምበር ጽቡቕ ተግባር ዘበሃል የብሉን።

ጽቡቕ ድሙቕ ዝኾነ ሓዳር ኣብ ጎረቤቱ እንተርእዩ ይቖንእ። ሓደ ንፉዕ ሰብ ኑቲ ንፉዕ ጎረቤቱ ካብ ቁጹስ ቅንኣት ተበጊሱ ንኽርክቦ ብስራሕ ይጽዕር። ንንፉዕ ከኣ የድንቕ፣ ይመራመር ብተንኮል ዘይኮነ ብቕንዕና ይመሃርን ይሓትትን። ምንቀኛ ሰብ ግን ናይ ተንኮል ገመድ ቋጺሩ ይዝርግሕ፣ መጻወድያ የጻውድ፣ ሓጹር የፍርስ፡ ኣጉዶ የንድድ፣ ሽም ሰብ የጥፍእ፡ ኣብ ፈቐዶ ጎደናታት ብኣሸሙር ይሸምጥጥ፣ እቲ ንፉዕ ጎረቤቱ ዝሰርሖ ስራሕ የዕኑ፣ ዘሕርቕ እምበር ዘስሕቕ የብሉን።

ጀርመናዊ ናይ ስነ-ልቦና ተመራማሪ ኣሾን ብሎህ ከምዝብሎ፣ "ክሓስብን ክመራመርን ዝኽእል ሰብ ኣእምሮ ምስ ዝህልዎ እዩ። እሞ ንምንቀኛ ክሓስበሉ ዝኽእል ሓንጎል እንተዝህልዎ ተንኮል ኣይምለመደን። ስለዚ ምንቀኛ ሓንጎል ኣለዎ ክበሃል ኣይከኣልን እዩ። ኣእምሮ የብሉን ኢልና ናይ ተፈጥሮ ጸግኡ ክንኩንኖ ኣሸጋሪ ይኹን እምበር፣ ጨጉሪ ርእሲ ኣለዎ እሞ ኣእምሮ ኸኣ ኣለዎ ክንብል ኣይንኽእልን።

ምንቀኛ ሰብ ናይ ምምዝዛንን ምምርማርን ክእለቱ ዝደኸመ ኾይኑ፣ ጽቡቕን ክፉእን ከይፈለየ ናይ ምዕናው ተልእኾ ንምፍጻም ዕማም ኣለዎ። ማዕረ ሰብ እንተዝኸውን ነይሩ፡ ሰብ ዝገብሮ ተወዳዲሩ ምገበረ። ስለዚ ምንቀኛ ማዕረ ሰብ ይቑጸር እዩ ኢልካ ምፍራድ ማለት ፍትሒ ምዝንባል እዩ።

ምንቀኛ ውሽጡ ቀፎ ኸሎ፡ ዘይ ስነ-ፍልጠታዊ ሽፋን እናተጠቕመ ብኣፉ ዓፈርፈር እናበለ ፈላጥ እውን ይመስል እዩ።

ሓደ ስሱዕ ሰብ ስሱዕ ከም ምኳኑ ኣይእመን እምበር፡ ገንዘብ ከም ዝፈቱ ኣይክሕድን እዩ። ከም ጅግንነት ሓሲቦም እውን "ፈታዊ ገንዘብ" እየ ኢሎም ዝጃሃሩ ኣይሰኣኑን እዮም። ምንቀኛ እየ ኢሉ ዝጀሃር ሰብ ግን ኣይተፈጥረን። ሓላዩ፡ ሓዛኒ፡ ተስቀርቋሪ መሲሉ ብሕቡእ እናታለለ መሳምር ይወግኣካ፡ ኣብ ካልእ ስራሕ ኣእምሮ የብሉን። ኣብ ናይ ተንኮል ማእለማታት ከሎ ግን ሓንጎሉ ይሰርሓሉ እዩ።

ቅንኢ ምስ ፍቕሪ ተወሊዱ ምስ ፍቕሪ ይመውት። ንኣብነት ፍቕሪ ምስ በርትዓካ ትቐንእ። ፍቕሪ ምስ በለየልካ ቅንኢ ምስኡ ይጠፍእ። ምንቀኛነት ግን ምስ ጠቕሚ ተፈጢሩ ምስ ሬሳኻ ይቕበር። ቅንኢ እዚ ንዓይ እዩ ዝግባእ እዚ ናተይ እዩ ይብል። ወሰን ኣለዎ። ይርሳዕ እዩ፣ ፈታውን ጸላእን ይፈሊ እዩ። ምንቅኛነት ግን መጠን፣ ወሰን የብሉን። ንፈታውን ጸላእን ኣሕቢሩ ይጎድእ። ቅንኢ ይመራመር የመዛዝን ይርዳእን እዩ። ምንቅኝነት ግን ዘይመራመር ዕዉር እዩ።

ምንቀኛ ሰብ፡ ቤተሰብ፡ ስድራ ፋሕ ብትን የእቱ። ክሳብ ሕጂ ፍልጠቱ ዘመሓየሸ፡ ዘማዕበለ ምንቀኛ ኣብ ዓለም ኣይተራእየን፤ እንትርፎ ንድሕሪት ከም ሽንቲ ገመል ዝተመልሰ። እቲ ዓቢ ተግባራቱ ግን ንሰብ ምጉዳን፡ ንርኩብ ሰብ ምቕናእ። ብጽቡቕ ሓዳር ብምዕባለ ብንብረት ሰብ ተኽኽ ምባል። ብዘለብስዎ ጫማ ክዳን፡ ብዘድቅስሉ ዓራት፡ ኮፍ ብዝብልሉ ሳሎን፡ ብዝርእይዎ ተለቪዥን ቪድዮ፡ ብዘሰምዕዎ ሬዲዮ ቴፕ ምሕራር፡ ድቃስ ምስኣን፡ ዓስ-ዓስ፡ ኣሕ፡ ጸር ጸር… እዩ ተግባራቱ።

ኣይረድ ደኣ'ምበር ብዛዕባ ምንቀኛን ባህርያቱን ክነንብብ ጸኒሕና፣ እሞ'ኸ ነፍስወከፍና ኣንቡቡቲ ኣበየናይ ባህርያት ከምንርከብ ንኑብስና ንሕተት። ኣብ ከምዚ ባህርይ እንተለና ኣይፋልናን ዓጊቡ፡ ንለወጥ።

# ንስለ ለውጢ ኢልካ...

ኤርምያስ ሙሴ

ለውጢ ኣከዳድና፣ ለውጢ ሕብሪ ጸጉሪ፣ ለውጢ ኣቀማምጣ፣ ለውጢ ቅዲ ክዳን፣ ለውጢ ኣተሓሳስባ ኣብ ሂወት ዘሎ'ዩ። ኣረ ኣብ'ዚ ዘለናዮ ግዜስ ብምሉኡ ክፍሊ ኣካላትና ብናይ ካልእ ሰብ ክፍሊ ኣካላት ክንልውጦ ንኽእል ኢና። ወይ ድማ ብሓገዝ ፕላስቲክን ኮሚካልን ዝኾነ ጎደሎ ኣካልና ክንመልኦ ንኽእል። ለውጢ ካብ ሰብ ናብ ማእቲ ደርቢ ህንጻ ግን ኣይረኣኹን። ዘይተጋገረ'ምበር ዘይተጉበረ የለን ክኸውን ይኽእል'ዩ። እምበር ንለውጢ ሓሰቦም፣ ሕብሪ ገጾም ካብ ጸለም ናብ ጻዕዳ ክቕይሩ ርኢና ኣለና። ዝበርሐ ጸጉሮም ክመልኡ'ውን ዘይረኣና ኣይኮንናን። ቦታ ናይ የዒንቲ ምስ ናይ የእዛን ክለዋወጡ ግን ኣይረኣኹን። ወይ ኣፍንጫኦም ከይቆርጽም ኣብ ውሽጢ ኣፎም ዘልሓምዎ ኣይረኣኹን። ዝደለኻዮ ነገራት ምስ ባህልኻን ልምድኻን ብዘየኽዱ መንገድታት ምልዋጥ፣ ዓወት ከምዝምጽእ ኣይንጠራጠርን።

ኣቦይ ተስፋሚካኤል እታ ወደም እግሪ ተኸሊ ከሎ ዝገዝኡሉ ጀርሎ፣ ሕጂ ድሕሪ ሰላሳ ዓመት ወዲ ወደም እግሪ ክተኽሉ ምጅማሩ፣ ብዓይኖም ክርእዩ ኣይተዋሕጠሎምን። ለውጢ ናይ ወዲ ወደም ምርኣይ፣ ዘይምርኣይ'ዩ ኢሎም ዐረት'ውን ኣይመረጹን። እኳ ደኣ ንወዲ ወደም ካብኣ ኣውሪዶም ንሶም ኣብኣ ተሰቒሎም ብዓቢኦም ክጻወቱ ሓኾት ይብሉ ኣለው። ለውጢ'ዩ።

ክንደይ ሳዕ ደኣ ምሸ'ታ ነዋሕ ምርኩሶም ገፊፍ ኣሎ? ደሓር ከኣ ከም'ቲ ባዕሎም ዝበልዎ፣ ነታ ጀርሎ ሞተር ወሲኽካ መኪና ክትከውን ከምትኽእል'ያ ዝዮኑ። 'እዚኣቶም መብዝሕትኡ ግዜ ኣብ መኪናኦም በይኖም ክኸዱ ትርእዮም፣ ከም ህያብ ነታ ሞቶር ዝተወሰኻ ጀርሎ ሂቦሙ በይኖም ክኸዱላ ምንጋር፣ ኣብ በዓል ሲንጋፖር ከም ሰናይ ተግባር ይቑጸር ይኸውን።' ይብሉ ኣቦይ ተስፋሚካኤል። ወይ ጉዳም...!

ኣቦይ ተስፋሚካኤል ንለውጢ ብምሉእ ወኒ ዝተቐበሉ ይመስሉ። ከምኡ ስለዝኾኑ ኣቦይ ተስፋሚካኤል ንዝበርም ምልዋጥ ኣብ'ዚ ዘዩብቅዐ። ቀንይ ኢሎም ኣብ ገዛኦም ግብጃ ኣዳልዮም ንኹሉ ዘመድ ቤተሰቦም ዓዲሞም። ኩላ ዘመድ ቤተሰብ፣ ኣብ እንዳ'ቦይ ተስፋሚካኤል እንታይ ኣሎ ከይፈለጠት ተኣኻኸበት። እዚ ዘይበሃል ሽግይ ምስ ረኣዩ፣ ቅድም ክበልዑ ስለዝደለዩ'ምበር፣ ናይ ምንታይ ምኽኑ ክሓቱ ኣይምጸልኡን። 'ኣቦይ ተስፋሚካኤል ክመውት ስለ ዝቐረበ ወርሻ ንመን ምኽኑ ንምንጋር ክኸውን ከም ዝኽእል' ዝተጠራጠሩ ኣርሞ'ዮም። ምሞት ኣይጽላእን!

ድሕሪ ድራር ከኣ ኣቦይ ተስፋሚካኤል ካብ መቐመጢኦም ተንሲኦም፥

"ኣብ'ዚ ግብጦ'ዚ ንኹሉኹም ቤተሰበይ ምዕዳመይ ኣዝዩ ሕጉስ'ዩ።" ኢሎም ጀመሩ። ዕዱማት፣ መዐደሚኦም ምኽንያት ክንገሩ ደጸበዩ ስለ ዝነበሩ ብጽሞና ምክትታሎም ቀጸሉ። "ኣብ'ዚ ዓዲመኩም ዘለኹ ምኽንያት ከኣ ብወግዒ ስመይ ክቕይር ስለ ዝደለኹ፣ ስም ክተማርጹ'ኒ'ዩ።" ከኣ በልዎም።

መብዝሕትኦም ዕዱማት ሰሓቕ መጸኦም'ኳ እንተነበረ፣ ሰሓቕ ከየምለቑ ኣፎም ሓቲሞም ክጠማመቱ ጀመሩ። እዚ ኹሉ ኣብለዕምም ክስሕቅዎ ኣይተራእየምን ኮይኑ'ምበር... ዘየስሕቕ ኣይነበረን። ሓደ ክልተ ካብኣቶም'ውን ዝላገጹ ዘለዉ መሰልዎም ይኸውን።

ኣቦይ ተስፋሚካኤል ግን ተቐጢዖም። እዚ ኹሉ ሽግይ ክሕንፍፉ ከምዝደጸንሐ፣ ሕጂ ሓገዝ ስም ምምራጽ ምስ ተሓተቱ ትም ምባሎም ደስ ኣይበሎምን። ንኹሎም ብቡሓደ እናኣተንስኡ ክሓቱዎም ጀመሩ። ኩሎም ቤተሰብ እቲ ዝበሃል ዝበረ ስለ ዘይተዋሕጠሎም ዓንብ ክብሉ ጀመሩ። ኣቦይ ተስፋሚካኤል ዝሰምዑ ከም ዘይኮኑ ስለዝረኣዩ ከኣ ካብ'ቲ ገዛ ክወጹ ጀመሩ።

'ወይ ጉዳም! ሓደ እግሩ ኣብ ጉድጓድ ዝኣተወ ሰብኣይ ደኣ እንታይ ስሙ ክቕይሮ'ዩ? ካብ'ኡ ዝጥዕም ስም'ከ እንታይ'ዩ ክረክብ?' ዝበሉ'ውን ኣይተሳእኑን። እወ እንቋዕ ንሶም ኣይተሳእኑ!

ኣቦይ ተስፋሚካኤል፣ "ሽሕኳ ቤተሰበይ ስም ክማርጹኒ ፍቓደኛታት ኣይኮኑ፣ ባዕለይ መጸውዕየይ ዝኾነ ስም ሃሰው ካብ ምባል ኣይክየርፍን'የ" በዛላይ እዮም ኣርሞም። 'ስመይ ዋላ'ውን እንተዘይቀየርክዎ፣ ከጸብብቓ ምኽንያ ግና ፍለጡ፣' ብዙብል መርገጺኦም ከኣ ስሞም ንምጽብባቕ ኣሃዱ ኢሎም ጀመሩ።

ኣቦይ ተስፋሚካኤል ምፍታን ጀሚሮም

ስሞም ከጸብቑ ክሕጽሩ ኣቃሚሞም

እንታይ ኮን ጺይቕሎም ኣብ ግዜ እርጋኖም?

መቸም ካብ ተስፋሚካኤል ናብ ሳንቼኤል ኣምጺኦማ

ካብ ሳንቼኤል ናብ ሳንቾዝ ቀምቂሞማ

ኣብ ሳንቾዝ ወዲኣ ሳንቹ ተቃሚማ

እቲ ኣነ ዝበለ ቀምቃማይ'ውን ከም'ዛ ኣቦይ ተስፋሚካኤል ቀምቂሞማ ዘለዉ ኣይምቐምቀማን። መቸም ዝዓም ሰብኣይ ስራሕ ኣማጺእናሎም ኣለና። ስሙ ኣቐምቂሙ ከቃምም ዝደሊ ሰብ ኣቦይ ተስፋሚካኤል ኣለዉ። ግን ምቕምቃም እንተኾይኑ፣ ምስ ባህልኻ ዝኸይድ፣ ዘጸብቐልካ ኣቀማቕማን ንፋዕ ቀምቃማይን ኣለሊኻ ምቕምቃም ኣገዳሲ'ዩ። እምበር፣ የጸብቐልካ ኣየጸብቐልካ፣ 'ኩሎም ቻማክ ይቕምቀሙ ኣለዉ' ኢልካ ዝተቐምቀሞ ባኡቶሲ ክትመስል ትኽእል። ኣብ ደቂ ኣንስትዮ'ውን ከምኡ፣ 'ኣብ መርዓ ኩለን ጎረዛ ኣልቦ ይቑጽና ኣለዋ' ኢልክን ዘየጸብቐልክን ክለሰኽን ክትቁጽና እንተፈቲኽክን፣ ዝኣረጉ ገረብ ናይ ጌሶ ምምሳል ከምዝለዎ ምሕሳብ የድለ።

ገለ ካብ ቤተሰብ ኣቦይ ተስፋሚካኤል ኣዝዩ ዘተሓሳሰቦም ግን፣ 'ኣቦይ ተስፋሚካኤል ሕጂ ዝሰተዩላ ኩብያ ኣበይ ከም ዘቐመጥዋ ዘይዝክሩስ፣ እታ ዝቐየርዋ ስሞም እንታይ'ሎም ክዝክርዋ ደዩም?' ዝበል'ዩ ኔሩ። 'ዋላ ዘኪሮም'ውን ክሰዕ ዝለምድዋ...' ዝበሉ ከኣ ኣይተሳእኑን። ዋላ'ውን

ዘከርማ እንተበልና እቲ ዝዓበየ ሽግር ብድሕሪኡ ከም ዘሎ ክስተውዕል ኣለና። ኩሉ ክጽውዖም ዝደለየ ሓዳስ ስሞም ክሕዝ ኣለዎ ማለት'ዩ። 'ወይ ጉዳም! ምጽዋዕ ዘይንገድፎ' እንተተባህለ ከኣ ጸቡቕ ኣማራጺ።

ካልእ ለውጢ ዝተባህለ'ውን ክንርኢ ንኽእል ኢና። ምሕረት፡ እታ ኣብ ግራት ዝዓበየት፡ ንለውጢ ትቃለስ ኣላ እንተበልናስ፥ ኣእምሮና ዓቢ ለውጢ'ዶ ይሓስብ ይኸውን? እቶም ዓቢ ለውጢ ክገጽሙ ዝቐሩ፡ ናይ ምሕረት ዓቢ ለውጢ ርኢና ኣብ ክንደኣ ስለ ዝሓፈርና፡ ካብና ተማዚርኩም ክሳዕ ትንገሩ ለውጢ ምሕረት ኣይትገምቱ።

ምሕረት፡ እኽሊ ከመይ ይኣቱ፥ ከመይ ከቡቲ ይወፍራ፥ ጸሀያይን ኣራግጸ ድኽኩልን ክትሓቲ ዘምሕረላ ኀርዖያ። ምሕረት ግን ኑቦሳ ከይፈለጠት ንኸተማ ኣትያ ዘዘረኣየቶ ክትላመዶ ሒኹ ክትብል ዝረኣየዋ ደቂ ዓዱ ካብ ምግራም ሓሊፎም'ሞ እንታይ'የም ክገብሩ? ከተማ ኣትያ ኀረዙ ምስረኣየት ኣዚያ ቀኒኣትለን። እንታይ ድያ ርእያ?

ሰርል ጫማ ጌረን

በቲ ስጉሚ ናይ የእጋረን

ኣጉባዘ ኩቦላ ሃዘን

ምስ ረኣየተን ቀኒኣትለን

'ከመይ ዘይፍትኖ?' ኢላ ኸኣ ሰርል ጫማ ገዚኣ፥ ነቲ ኣኪይዳ ክልተ ወርሒ ምሉእ ተላሚዳቶ። ለውጢ የለን። ምሕረት ኣብ ኣኪይዳ የእጋራ ለውጢ ስለ ዘይረኣየት ኣዚያ'ያ ሓሪቓ። ድሕሪ ቅሩብ መዓልታት ግን ሓድሽ ለውጢ ኸኣ ኣምጺኣ፤ ስማ ቀይራቶ። ካብ ምሕረት ናብ ሜርሲ። ሜርሲ ብእንግሊዘኛ ምሕረት ማለት'ዩ። ስማ ትምሓር'ምበር ምሕረት ምሓሸታ። ሳህዳኣን ኣኪይደኣን'የን ምቕያር ኣብየን፡ ለውጣ ከፍሽላ ዝሓሰበ'የን ዝመስላ ሓንጊደን። ዝዓበናሉ ኣቢይ ክንገደፎ በሃልቲ'የን። እምበር ዋላ ነቲ ቀርጫጭ ጸጉራ'ውን ኣክሲጅን ኣስትያቶ'ያ። ብሓጺሩ ዓቢ ለውጢ ምሕረት ዝኢ ይመስል።

እቶም ፈለጥቲ ምሕረት፡ ንምሕረት ጸዊዖም ዝጸገሞም፡ 'ስሚኢ ከቢዱትና'ላ ቀይርልና' እንተዝብልዋ እዩ'ምበር፥ ዘዕቢዮ ስም ዝኣኽላ ተጸዊዓትሉ'ሰ ሕጂ ነቲ ኩሉ ሰብ ዘለመዶ ስማ ክትጥንጥን? ወይ ጉዳም...! ዝጥንጥኖስ ምሳኻ ኣይዕቡ። እንስሶ'ኳ ምሳኻ ዝዓበየ ዘይጥንጥኖ።

እቲ ዶክተር ወዲ ግዘውትና፡ ኣብ ስርሑ ለውጢ ደልዩ ተበጊሱ፥ ትምህርቲ ክውሰኽሉ ከኣ ተበጊሱ'ሎ ኢሎም ምስ ኣዕለሉኒ ተሓጉሰ'የ። ለውጢ ብዙሕ'ዩ ዓይነቱ። ገሊኦም ከኣ ንኽልወጡ ተለሚናም ለውጢ ኣእምሮ'ምበር ለውጢ ስምን ክፍሊ ኣካላትን ከምዝዮገደስ ተረዲኦም ዝኣብዩ ኣለው። ከምዝብጻል ሓደ ካብ ብሉጻት ተጻወትቲ ዓለም ብራዚላዊ ሮናልዲንዮ።

ንሮናልዲንዮ፡ ብኣሰናኑ ክሕጭጭጩን ከቦጭውን ዝውዕሉ ጋዜጠኛታት ኣይተሳእኑን። ሓደ መዓልቲ ጋዜጠኛታት ተኣኪቦም፦

"ሮናልዲንዮ መዓስ ኢኻ ሰንካ ክትቕይሮ?" ምስ በልዎ፡ ዝመለሰሎም መልሲ ዓለም ምሉእ ብኣተሕሳስብኡ ኣገሪሙ'ዩ። እንታይ ኢሉ መለሰሎም መሰለኩም፧

"እንታይ ንምንታን'የ ኣሰናነይ ክቕይሮ?" ኢሎ ብሕቶ መለሰሎም። ሓቁ እዩ'ታ። እንታይ ንምንታን'ዩ ምቕያር ክፍሊ ኣካላት? እንታይ ንምንታን'ከ ስምካ ምልዋጥ? ኣነ ግን ካልእ'ዩ ዘተሓሳስበኒ። ስሞም ምስ ተቐየረስ ክንደይ ማእታዊት ካብቶም ፈለጥቶም ይኸሱ በታ ሓዳስ ስሞም ዝጽውዕዎም? በታ ዝለመድኪያ ስሞም እንተጸዊዕኮዮም'ከ እንታይ ይሰምዖም? ጉዳም'ዩ!

መማህርትና ዝበረ ግን ለውጢ ኢሉ፥ ገለ ይኸውን ኣሎ። ናይ ቅድም ዝበረ ኣኩዳድናኡ ክዝክሮ ከለኹ፥ ምስ'ዚ ሕጂ ኮይንዎ ዘሎ ከምዝይተኣሳሰር ምምስካርኩ። ኖን'ዶ ንሰኻ ጭሩ ገበኣኳ ምምስከረት። ትብሉ'ውን ትህልዉ።

ሕጂ ካብ ትዕዝብተይ ወይ ካብ ዝኣኩበኩዎ ሕሜታ፡ ዘዘረኣይዎ ሓለፍቲ መንገዲ ቅርብ ኢሎም፡ ሰራሕ ሓፍ ኣቢሎም፡ ቁልፊ ገዚኦም ክሁብዎ'ውን ኣይምጽልኡን።

ኣደይ ስላስ ምስ ረኣየኦ– "ኢታ ቀልዓ! እዚ ሰሬኻ ወይ ኣውጽኣዮ ወይ ዕጠቖ።" እየን ኢለናኦ፤ንኸሉልና ኑቶም ቅድም ንሬልጦ ግን ካብ ምጭናቕ ኣገላገሉና'ዩ። ቅድም ተመሃራይ ከሎ፡ ኩልና መማህርቱ ኣብ ክንደኡ ክንጭነቕ እዝክር። ምኽንያቱ ሰራሑ ከየጥቀ ከሎ፡ ካብ ክቱር ሳዕሲ ምስቃል ኣብ ጥቓ ክሳዱ'ዩ ዝየጥቆ ኔሩ። ሳሕቲ'ውን 'ረኣይዎ ኑበሰ ቅትለት ይፍጽም ኣሎ' ኢልና ንጨርቕ ኔርና። ሕጂ ክርኤና ከሎ ግን ከም ዝኣረጉ ኣጭርቅቲ'ውን ኣይቁጽረናን። ኣሳጉማ የእጋሩ'ውን ቀይርዎ'ዩ። እቲ ጸገም ናይ ኣኪይድኡ ካብ ግዘፈ ጫምኡ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ጫምኡ ጎማ ወሲኽቱ፥ ዓባይ ማኪና ኮይኑ መገልገሊ። እንተ ነቲ ሰንሰለት ናይ ክሳዱ፥ ካብይ ከምዝምጽኦ ዝሓምደዎ ኣለው። ሓመይቲ ዝበልዎ ምስ እንደግም፡

"ረኣይዎ'ባ፥ ነዛ ሰንሰለት ኣብ ክሳዱ ክጥምጥም ደልዩስ ንኸልቡ ካብ'ዛ ሰንሰለት ፈቲሑ ሰጉግዎ!" እኮ'ዩም ኢሎምና። ወይ ጉዳም! እንቋዕ በሉ ነቲ ጎማ ናይ መኪናኦም ኣብ'ታ ሰንሰለት ከም ኣንክር ክጥቀመሉ ደልዩ ነቲ ጎማኣ ፈቲሑ፥ ንማኪናኦም ኣይንሓፉ! ከኣ ኢልናዮም ኣለና።

## ሞያን ስራሕን

# ንመንእሰይ ዝምልከት ስራሕ

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

* ስምዒ እንዶ ጸቡቐይ፣ ሓደ ሓድሽ ነገር ኣስተውዓለስ ገሪሙኒ። ኩላተኻ ይብል'ሞ እናረሳዕክዎ፣ ኣብ ርእሰይ ክመላለስ ቀንዩ።

\- ኢሂ...'ዛ ሓብተይ ናተይ! እንታይ ዘጓልል ኣሎኪ፣ ክምድላይኪ ጌርኪ ደርጉሕየኒ።

* ኣብ ገዛኹም፣ ኩሉ ነገር ተቐያይሩኒ። ባባኻ፣ ማማኻ፣ ዋላ እታ ሓብትኻ፣ ብሓፈሻ ከኣ ኩላትኩም ድግርግር ኢሉኒ። “እዚኦም እዮም ዝፈልጦም ሰድራ ደየም፣ ዋላ ካልኦት ሓደስቲ ፍጡራት እዮም?” ክሳብ ናብ ምባል በጺሐ።

\- ኣነኸ ባህሪያተይ ተቐይረኪዶ፣ ዋላ ንሱዮም ጥራሕ እዮም?

* ንስኻ ደኣ፣ መጸጽ ኔርካ... መጸጽ ኣሎኻ። ቁሩብ ግን፣ እዚ ሎሚ ሎሚ፣ ሐደት ሸኮር ዝፈሰሰካ ትመስል። ናይ ሓጎስ መንፈስ ኣብ ገጽካ ክረአ ጀሚሩ ኣሎ። ንሱ ኸኣ፣ “ሓጎስ ትኸዶ እምበር ኣይመጽካን ኢዩ” እናበልካ ዝሸመትካዮ፣ ናይ ሓሶት እዩ ዝኸውነኒ።

\- ኣየ ንስኺ፣ ኣብ ኩላሊተይ'ከ ክንደይ ጸጸር ይረኣየኪ ኣሎ? ደሓን ናብ ዘጠንሰኽዮ ጉዳይ ክኣቱ። እስከ ግለጽለይ፣ ኣብ ባህርያት ናይ ባባ እንታይ ኣስተውዒልኪ?

* ከመይ እሞ ክብለካ እየ፣ ናይ ሓጎስ ሃዋህው እዩ። ነዛ ሰላምታ ዝፍግና ዝነበረ ሰብኣይ፣ ቅድሚ ሕጂ ጌርዎ ዘይፈልጥ ምሳና ነዊሕ ሰዓታት ኣዕሊሉ። እሞ ኸኣ ጥዑም ዕላል፣ ምሸ ኣሎ... መንእሰይ ኴንካስ ተሰፋ ዘሀበካ ዓይነት ዕላል...። ማማኻ፣ ቡን ኣፍሊሓ ክተሰትየና ከላ ዝነበረ ሃዋህው... ዋው! እቲ ናይ ምርድዳእ መንፈስ ኩሉ ሓዲሱኒ። እንድዒ፣ ብውሸጥኻ ባህ ባህ ዝበለካ ቃና ምሸ ኣሎ።

\- እሞ ጸቡቕ እንተኢልክዮ ደኣ፣ ጸቡቕ ኢልካ እንደኣልካ ትሓልፎ። እንታይ ዝበል ሕቶ ክህልወኪ ይኽእል?

* ናይ ክልቴና ሰድራቤታት ውሽጣዊ ኩነታት ንኽልቴና ብማዕረ ኣሰካፊ ምንባሩ፣ ኣነን ንስኻን ንፈልጦ። ብዙሕ ግዜያት'ውን ኣዕሊልናሉ ኢና። ሕጂ ናይ ሰድራቤትኩም ነገር ተቐያይሩኒ። ኣብ ገዛና ኸኣ ከምኡ ተመንየ። ኢሂ ተጋግየ ደየ?

\- ኖኖ... ንስኺ'ዶ ትጋገዩ ኢኺ? ኣይ... ካብ'ተን ዘይስሕታ ዓይነት እንዲኺ።

* ኮሊል ገዲፍና፣ እዚ ኩሉ ለውጢስ ካብ ምንታይ ምኽንያት ክፈልጥ እደሊ ኣለኹ።

\- እሞ እቲ ፍልልይ ኣበይ ደኣ ከይህሉ? ኣቦኺ ሰብኣይ ጓሎም እንተዘገብሩኒ፣ ንገዛኹም ጨና ፍቕሪ ክሰፈስ ሃገን መበልክዎ።

* ከድ... ተጃሃሪ! ኣብ ጓል መንገዲ እንዶ ኣይተውዕለና።

\- በሊ ሓጺሪ ዛንታ ገዛና ጥዑይ ጌረ ክዓግረኪ እየ። ግን... ክዘክሮ ከለኹ ንብዓት ዝስዕረኒ ጉዳያት ስለዘለዉ፣ መንዲል ቀርብለይ። ብዙሕ እዋናት ንውሽጢ ዝጥዕኩሉ ኣርእስቲ እዩ።

* ሰድራና ካብ መበገሲኣ ክራኣ ከለኹ፣ ጥዑም ዝኸረታት እዩ ዘለኒ። ብቐልዐና ከለና፣ ኣኾብራና ትሕቲ ዝበለ እኳ እንተነበረ፣ ፍቕሪ ናይ ማማን ባባን ግን ንዓና ጥራይ ዘይኮነ ንገዛውትና ጸቡቕ ኣብነት ምንባሩ፣ ካብ ዝኸረይ ኣይሃስስን እዩ። ደሓር ከምቲ ትፈልጥዮ ነገራት ብዘቑሩብ ኣንፈቶም እናሰሓቱ ከይዶም። ብወገነይ ጠንቂ ናይቲ ጉዳይ ክፈልጥ ብዙሕ ጽዒረ። ገለ ናይ ስኡልቦና መጻሕፍቲ'ውን ተወኪሰ፣ ክገርመኪ፣ ዳርጋ ኩሉ ከኣ ናብ ሓደ ኣንፈት ገጹ መሪሑኒ።

\- ደጋጊመ እንተሓሰብኩ፣ ኣብ መንጎ ኣቦሓጎይን ባባን ዝነበረ ቀጻሊ ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልያትን ግርጭታትን ኣብ ኣእምሮይ ተመላሊሱ። ኑቲ ኣቦሓጎይ ኣብ ግዜ እርጋኡ እናሰሓቐ ዝሰንድዎ ዝነበረ ዘረባታት ከምብሓድሽ ክንማሰዩ ተገዲደ። ኣብ'ቲ ዘገራጭዎም ዝነበረ ጉዳያት ገለ ምስጢር ክህሉ ከምዝኽእል ተሰዊጡኒ።

ብሓንቲ ኣቦት ክጀምረልኪ። ባባ ንዓና ከሐጉስ ኢሉ፣ ተለቪዥንን ዲሽን ዘምጽኣሉ እዋን ኣቦሓጎይ ከቢድ ተቓውሞ ኣርእዩ። ባባ ሸዑኡ፣ “እዞም ቆልዑ ደኣ ብምንታይ ክዘናግዑ ደሊኻ?” ይብል። ማማ ከኣ፣ “ኩሉ ሰብ እናገበረ ደኣ ድሕሪ ሰብና'ዶ ክንተርፍ ደሊኹምና?” እናበለት ትማጎት። ኣነን ሓብተይን ድሌትና ስለዝረኸብና፣ ነቦሓጎይ ሀሀ እናበልና ክንሸዶ ይዝከረኒ። “እዚ ሰብኣይ ንርእሱ ኣብ ማሕረስን ጉሰትን ደንቀሩ ዓብዩ ንዓና ከኣ ክደንቁረና ደልዩ...” ኣብቲ ግዜ'ቲ እንታይከ ዘይተባህለ። እቲ ሰብኣይ ግን ክሳብ'ታ ዝዓረፈላ እዋን ኣብ መርገጺኡ ኣዝዩ ሓያል ኔሩ። “ኣቱም ቆልዑ፣ ኣቦኹም ጥዕና ዘለዎ ኣይመስለንዩ፣ እቲ ትመሃርዎ ብዘዕባ ስራሕ ዲዩ?” እዚኣ ሕቶ

መውጽኢት ኣፉ ኔሩ። ኣብ ገዛና ክመጽእ ከሎ፡ ተለቪዥን ተወሊዓ እንተጸኒሓቶ ከኣ፡ "ኔው በሉለይ እዛ መስኮት ሰይጣን" ይብል ኔሩ። ብድሕሪኡ ንሕና'ውን ከም መዋዘዪ ጌርናዮ። ዋላ ማማ ከይተረፈት፡ "መስኮት ሰይጣን እስከ ወልዑልና'ዞም ደቀይ" ትብለና ኔራ።

ደሓር እንተስተውዓልኩ፡ ኣብ ገዛና መብራህቲ ኣብ ዘላትሉ እዋናት፡ ተለቪዥን ብዘይዕረፍቲ ትሰርሕ፡ ሰብ ከኣ ተዓቢሱ ይዕዘብ። ቀቀረሽካ ዕዝር፡ ተተመሲሕካ ዕዝር፡ ተደረርካ ብዘይ ዘረባ ድቅስ...፣ ኮይኑ ናብራና። ኣብ መንገና ዝነበረ ርክብ እናላሕለሐ ከይዱ፡ ሰሓቕን ጸወታን ሃሲሱ፡ ሓድሕድ ምዝርራብ ውሒዱ። ኮታ ኩሉ ህይወት ገዛና ብብቑሩብ እናተቐያየረ...። ሓብተይ ቀትሪ ምድሪ ፊልም ክትርኢ ትጸንሓኒ። ዳርጋ ኩሉ ትሕዝቶታቱ እንተስተውዓልኩ ከኣ፡ ስጋዊ ባህርያት ደቂ ሰባት ኣጉሊሑ ናብ ቅሉት ገጹ ዘኣንፍት እንተዘይኮይኑ፡ ኑቲ ውሽጣዊ ሰብዊ ክብርታትካ ዘዕዘዝሲ ውሒዱኒ።

ብድሕሪዚ፡ ኑታ ዘረባ ናይ ኣቡሓጎይ ሐዘ መጻሕፍቲ ገናጺሉ። ሰባት ናብ ኩሉ ኣብ ዓለም ዘሎ ናይ ወረን ስብከትን ቻኑላት ቅድሚ ምኢታዎም፡ ብብደረጃ ክበጽሖም ዝግበኦም ስነ-ኣእምሮኣዊ ንቕሓት ከም ዝድለ ተጋሂዱለይ። ንዝዊሕ ሰዓታት ተለቪዥን ወይ ፊልምታት ምርኣይ ከኣ፡ ልክዕ ከም ኣደንዛዚ ከፊና ወይ ሓደገኛ ወልፊ ዝወሰድ ምኳኑ ተረዲኡ። ሰብ፡ ኩሉ ዝኑብሮ ነገራት ብጠደብን ብኣፍልጦን እንተዘይኮይኑ ሓደገኛ ኮይኑ ረኺበዮ። ብድሕሪዚ፡ ምስ ኩሉ ተቓውሞታት፡ ነዚ ምስ ህይወት ስድራቤትና ምትእስሳር ዘይብሉ ቻኑላት ከጥፍኡ ጽልዋ ቲቪ ኣብ ስድራና ከኣ ናብቲ ዝተሓተ ደረጅኡ ከውርዶ ዝኽእለሉ ሓሳባት ሓንጺጸ።

እቲ ካልእ ጠንቂ ምቅይያር ባህርያት ስድራና ኮይኑ ዝረኸብክዎ ነገር፡ ምዝንባል ኣታዊታትን ወጻኢታትን እዩ። እቲ መዓልታዊ ኣካይዳና ኑቲ ካብ ውሽጢ እቲ ስድራ ዝርከብ ኣታዊ ኣይመሳሰልን። ኣሞይ ሂባትኒ ሓትነይ ሰዲዳትለይ እናተባሀለ ካብቲ ሓቀኛ ኣነባብራና ዘውጽኣና ነገራት በዚሐ። እሞ ከኣ ንግዜኡ ካብ ምብላዕን ምኽዳንን ምስታይን ሓሊፉ፡ ንመጻኢ ዝዓለመት ሓንቲ ስራሕ ከቦግስ ዘይክእል ረማሲ ነገር። ነዚ ኣድቂቓ ሓሰበሉ። እዚ "ርእሱምርኮሳ" ዝብልዎ ክትዛረቦ ቀሊል ዝመስል ሓደ ካብ ኣፅዑድ ናይ ሰብዊ ሓርነት ምኳኑ ብውሽጠይ ወዲኡ። ስለዚ ንሕና ብመሰረት ናይ ስድራቤትና ኣታዊታት ከም'ቶም ቀዳሞት፡ ቀዳድ ስረን ጫማን ክንነብር ግድን እንተኾይኑ፡ ክንፍትኖ ስለዝግበኣና ናብ ስድራና ዝመጽእ ባህሪያቱ ዘይተፈልጠ ሓገዛት ክቋረጹሉ ዝኽእል መደብ ኣውጺኦ። ኩናት ክገጥመኒ ምኳኑ ከኣ ኣይሰሓትክዎን።

ብርግጽ ምትሕግጋዝ ጽቡቕ ባህልና እዩ። ንሱብ ናብ ዕብየት ገጹ ኣብ ዝወስዶ ነገራት ክንተሓጋገዝ ከኣ ጭውነት እዩ። ንሓደ ከመሃርን ክሰርሕን ዝኽእል ጥዑይ ሰብ፡ ዘይተጸንዐ ደገፍ ሂብካ፡ ካብቲ ሓቀኛ ህይወቱ ክትወጽኦ ከለኻ ግን፡ ዳርጋ ምቕታል ኮይኑ ተሰሚዑኒ።

ብሓፈሻኡ፡ እታ ስድራ ከም ስድራ ክትቅጽል እንተኾይና፡ እቶም ካብ ቀጸራን ገደናኣን ወጻኢ እተእትዎም ሓብሬታታት ኮኑ ንዋያት ካብ ቁጽጽራ ወጻኢ ክኾኑ ከምዘይለም እዩ። ውልቀ ሰብ ትኹን ስድራቤት፡ ዋላውን ኮም ትኹን ሃገር፡ ንምምስራታ ጠንቅታት ዝኾኑ ናታ ውሽጣውያን ክብርታት ኣለውዋ። ንግዝያዊ ቁጠባዊ ረብሓታታ ብዋጋ እቶም ዝመስረትዋ ክብርታት ትኸዶም እንተኾይና፡ ግዜ ይንዋሕ ይሕጸር ጠፋኢት ኮይና ረኺበያ። ስለዚ፡ ቁጠባዊ ዕብየት ማለት፡ ኣብ ነገራዊ ኣታዊታት ዘይኮነስ ኣብ ዓይነታዊ ኣተኣታትዋ ይርከብ። ንሱ ኸኣ ኣብ ዓይነትን ኣፍራይነትን ስድራና ዝረአ እዩ። "ጥሜት ኣእምሮ እምበር፡ ጥሜት ኩብዲ ኣየጥቃዓናን" ደዩ ዝበለ እቲ ኤርትራዊ ጸሓፊ።

እቲ ሳልሳይ ዝተረዳእክዎ ነገር፡ ኣብ መንጎ ባባን ማማን ግርጭት እናዓረገ ብምኻዱ፡ ባባ ገዛና ገዲፉ ፈቐዶ ኣብያተ መስተን ትልሂትን ካብ ዝሓድር፡ ማማ ኣመት ስድራኣ ገዲፉ ዘዙሓዘት ሐዛ ኣብ ዙረት ወዲላ ካብ ተማሰ፡ ንእሽቶ ሓብተይ ብስም ናጽነት ጠባያ እናረቐቐ መትሓዚ ብዘይሳእና፡ ኣብ'ቲ ገዛ ምሸት ምሸት ቀይቀን ህውከትን ብዘየሰሉ ስድራና መድሃኒታ ካብ ውሽጣ ክርከብ ከምዝለዎ እዩ። ቋንቋ ትግሪ ብዙሕ ዘይሰምዕ ከለኹ፡ "ስራያ ምን ኖሳ" ትብል ኣበሓላ ኣላ፡ ስሒባትኒ እብለኩ። ነዚ ዘራጉድ ፍልስፍናዊ ሓሳብ ከኣ፡ "ዝኾነ ነገር ክፍጠር ከሎ፡ ተጻራሪኡ ወይ መጥፊኢኡ ሐዙ እዩ ዝፍጠር" ዝብል እዩ። ስለዚ እቲ ሕማም ስድራና እናዓበየ ብዝኸደ፡ ካብ ውሽጢ ገዛና ዝተራቐቐ ፈውሲ ክርከበሉ ከምዝኽእል ኣሚነ።

እዚ ተርእዮ፡ ኣብ ስድራና ጥራይ ዘይኮነ ብብዝሒ ይኽሰት ምህላዉ'ውን ኣስተውዒለ። ስለዚ ልክዕ ከምቲ "ኣቦካ ርገም ኣቦካ መርቕ" ዝብልዎ፡ ነዚ ስድራቤታት ክቢታትን ፍቕሪና ኣዛሕቲሉ ከጸምወና ዝመጸ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት ንምግጣም ከኣ፡ "ውላድካ ርገም ውላድካ መርቕ" ዝብል ምስላ ባዕለይ ሰሪሐሉ። "ኩሓልፊላ ዝበላ ስድራስ ቀልዑ ይወፍሩላ" ትብል ዘረባ ዓባየይ ደጋጊመያ። ክገርመኪ ነገራት ትርር ክብሉኒ ከለዉ፡ ዕላላት ኣቦሓጎይን ዓባየይን እየ ዝዝክር። ምኽንያቱ ናታቶም ዕላል፡ ብምስላታት ዝተሰነየ፡ ልዙብ፡ ስነ-ልቦና ዘሁብትም፡ ምጽውዋር ዘስፍን ኮይኑ እረኽቦ። ኣጸቢቓ ዘጽፈፍክዎ፡ ሓደ ጥረ ሓሳብ ኣለኒ። "ኣቦሓጎታትና ኣንጻር ባህሪ ይገጥሙ ብምንባሮም፡ ኣቦታትና ከኣ ኣንጻር ሰባት ይገጥሙ ብምንባሮም፡ መሰረታዊ ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልይ ኣለዎም።" ዝብል እዩ።

ብድሕሪ'ዚ ዝተረፈኒ ትግባረ እዩ። ኑቲ ሓሳባት ከመይ ጌረ ናብ ስድራና የስርጾ ክሓስብ ጀሚረ። እሞ ከኣ እቲ ዝኸፍኦ ተቓውሞታት ኣብ ዘለወሉ። ኣቡኣላይን ኣተገባበራይን ኣገዳሲ ወሲኒ ኔሩ። ንስድራይ ዝግበኦም ክብሪ ከይነፈግኩ መደባት ሓንጺጸ። ንስድራይ ከም ስድራይ መጠን ክኽብሮም ከምዝግበኣኒ፡ ምእንቲ ደስ ክብሎም ዘይኮነስ ብእምነት ምስኡበሰይ ተመባጺዑ። መለሰ ብፍቕርን ብሓልዮትን ክለግሶም ከምዝግበኣኒ ኣሚነ። እዚኣ እምነ ኩርናዕ ናይቲ ስራሕ እያ፡ ጽቡቕ ጌርኪ ሓዚያ። "ሓደ ነገር ክዕረ እንተደሊኻዮ፡ ቅድም ንስኻ ተዓረን ብህይወትካ ንበረሉ" እዩ ዝብል እቲ ዝተወከሰኩሉ ጽሑፍ። እቲ ክሰዓር ዝደለኻዮ ነገር፡ ጽልኢን ቅርሕንቲን እንተኾይኑ፡ ብፍቕሪ ኢኻ ትስዕሮ። ባቡ 'ኣብ ዓለም ብዙሕ ተንኮላት ስለዘሎ ተጠንቀቕ'

ክብል፡ ኣነ ዚዓቕመይ፡ 'ብፍቕሪን ጥምረትን ዘይሰዓር የለን' ክብል ዳርጋ ተረባሪብና ኢና። ተጠንቀቕ እናበልካ ንጽልኢ ምምሕዳር፡ ፋይዳኡ ኣይተረዳኣንን።

ብኸምዚ ሓሳቡተይ ኣማእዚኑ ኣብ ዝመላለስ ልዕሊ ዓመት ኮይኑ። ኣብ ገዛና ክትዓት ዲኺ ክትብልዮ ኩናት ቀጺልና። ንሳተይም ነንሕድሕዶም ክናቖቱ ከለው፡ ዘይተጸበይዎ ህያባት ሐዘሎም ንገዛ ክኣቱ ምስ ጀመርኩ፡ ደንግርግር ኢልዎም መሲሉኒ። ክምቲ ዝበልኩኺ ብኣንጻራዊ ባህሪ ኢየ ኮይደ።

ኣብ'ቲ ኩሉ ሓንቲ ምሸት ክዘክረልኪ። መበል ሰላሳን ገለን ዓመት ዕለተ መርዓኦምሲ ንሶም ኣይዘከርዎን፡ ኣነ ግን ይዝክር። ወዮ ንሶም ምሸት ኣበይ ኣምሲኻ ኣበይ ኣምሲኺ እናበሉ ንኽሞገናጨቱ፡ ኣነ ከኣ በስማተይም ምቁር ሕብስቲ ኣስሪሐ፡ ኣብ ጣውላ ዘርጊሐዮ ኣምሲየ። ዝቖርሶ ስኢኑ፡ ጨንዩ ተጓሒፉ። እዚ እቲ ዝውሓደ ዝኸፈልክዎ መስዋእቲ፡ ቁሩብ ለውጢ እንተዘይኮይኑ መሰረታዊ ነገር ከምጽእ ኣይክኣለን። ብዝዕባተን ዝበልኩኺ ነገራት ኣብ ገዛ ብቐጻሊ እናተዛረብኩ፡ ከምቲ ዝተጸበኽዎ ሰማዒ እዝኒ ኣይረኸብኩን። ወለድናኳ እምበር መዓስ ወሊደካና፡ ዝብል ዓበሊሉ። መውዳእታኡ ኣማሪጹ ምስሰኣንኩ፡ ሓደ ነገር ወሲነ።

ቡቲ ልዕሊ ገዛውትና ዘሎ ዒላታት፡ ኣብ ደንደስ ናይ ሓንቲ ዒላ ኮይነ ንባባ ብቴለፎን ደጺውዩ። ኣተሓሳስባ ናይ ባባ ምስቦር ማለት፡ ኩላ ገዛና ክትቅየረሉ ትኽእል ዝሓጸረ መንገዲ ምዃኑ ኣይሰሓትክዎን። ዝኢ ንኽበጉበር ከኣ፡ ዕላል ናይ ሓደ መኣርሕትና እየ ዘኪረ። ንዕስራን ሸውዓተን ዓመታት ሽጋራ ከምዝሰተየ፡ በዓልቲ ቤቱ ኣቋርጾ ኢላ ከምዝተሓለለት፡ ኣብ መውዳእታ ደቁ ሽጋራ ትሰቲ እንተኾንካ ኣየቦናን ኢኻ ምስ በልዎ፡ ኣብ ቅድሚኦም ጥቦ ሽጋራ ኣውጺኡ ቁርጽ ቁርጽ ኣቢሉ ከምዝደርበዮ፡ ድሕሪታ ዕለት እቲኣ ሽጋራ ከምዘይቀረባ ዘዕለለኒ ሰብኣይ። "ውላድ ሓያል እዩ" ዝብል ብሂል ኣሎና።

ባባ ብስንብደ ኣብታ ዝበርክዋ ቦታ ጥብ ኢሉ ይመጽኒ። መጀመርታ ከምታ ኣመሉ፡ ኣብዚ እንታይ ትገብር፡ ገለመለ ... እናበለ ከገብዕብዓለይ ጀሚሩ። ኣነ ኸኣ ህድኣተይ ከየጉደልኩ፡ "እንታይ ኴንካ ከም ቀደምካ ኣቦና ዘይኸውን ዘሎኻ? ንሕና ዘይንፈልጦ እናመሰልካ ብወሰን ቀልዑ ወሊድካ፡ ህይወትካ ምስ ማስተ ተተሓሒዙ፡ ኣብ ዝመሰየካ ትሓድር፡ ምሳና የሎኻን..." ዳርጋ ኩሉ ወጺኡለይ።

ክገርመኪ ኣብ ኩለን እታ ብወሰን ቀልዑ ከምዝወለደ ምፍላጠይ ግዲ ኣሰምቢዱዎ፡ "እሞ ሰብ ዘይገብሮ'ዶ ጌረ እየ። እንተወለድኩ ከኣ ኣሕዋት ትረኽቡ። ነዒኻ ከኣ ዘጉደልኩላ የብለይን። ካብኡ ንላዕሊ ዘድሊ እንተሎ ከኣ ገንዘብ እዩ ፈውሱ። ንሰኻ ድማ ዘረባ ኣይተብዝሕ፡ ባዕለይ ኢየ ዘምሃርኩኹ" ክብል መለሱ ኣንጸጸ።

መልሲ ናይ ባባ ኣንፈት ኣይዀነን። ካብ ህይወቱ ተሓቢኡ ክቕጽል ዝፈተነ እዩ ዝመስል ኔሩ። ኣነ ብወገነይ፡ ኑቲ ጉዳይ ብህይወተይ ክኸዶ ወሲነ እየ ኔረ። መስዋእቲ መፍትሒ ናይ ነገራት ምዃኑ ኣቐዲምና ኣዕሊልናሉ ኣሎና። "ባቡ መሃረና... ምርሓና... እምበር ኣምህረና ኣይበልናካን። ምእንቲ ውሉድካ ኢልካ ካብ ዘይትገብር፡ ንስድራ ቤትካ ብኣቡኡ ክትመርሕ ፍቓድ ካብ ዘይረኸብካ፡ ሓምሳ ሓሊፍካ ናብ ሰሳታት እናኸድካ ዓለም ብሕጂ ክተስተማቕራ ካብ ትምኑ ንሰኻ ኣየቦይ ኣነ ኣይውሉድካ፡ ከይትዝክረኒ"፡ ኢለ ኑተን ጫማይ ኣብ ደንደስ ገዲፈ ብዝንደበት ናብቲ ቀላይ ይንቆት።

ድሕሪ ሓያሎ ደቓይቕ፡ ኑበሰይ ኣብቲ ገምገም ቀላይ ተዘርጊሐ፡ ሓደ መንእሰይ፡ ብኣፉ ካብ ከብደይ ማይ እናስሓበ፡ ባባ ከኣ ኣብ ትሕቲ ብርከይ ወዲቑ ከም ቀልዓ ተነኽኒኹ እናበኸየ ተራእየምኒ። እቲ ካብይ ነጠቡ ዘይተረዳኣኒ ወዲ፡ ሓያል ሓምባሳይ ክኸውን ኣለዎ። ብድሕሪኡ ናብ ሕክምና ወሲዶምኒ፡ ዘድሊ ክንክን ተጌሩለይ ከም ብሓድሽ ተፈጠረ። ኣጆኺ ኣይትንበዪ... ዋእ! ኣይሞትኩን ኣሕወየሙኒ እየም። እህለኹ ምሽ ትረኣኒ!

ካብ ሕክምና ወጺአ ንገዛ ክወስዱኒ ከለው፡ ኣብ ገዛ ዘይተጸበኹዎ ፈስታ ተዳልዩ ጸኒሑ። ክገርመኪ፡ ኣብታ ምሸት ብገዛና ምሉእ ምሸት ክንኑበዕ ኣምሲና። ንበዓት መግለጺ ሓቀኛ ፍቕሪ ክኸውን ኣለዎ። ብድሕሪ'ታ መዓልቲ እቲኣ ህይወትና እንደገና ተቐይሩ። ባባ እቲ ብምስጢር ዝገብሮ ዝመስሎ ዝነበረ ነገራት ፍሉጥ ምዃኑ ብሓጎስ ተቐቢልዎ። ክገርመኪ ዋላ ማማ ከይተረፈት ዘይንገር ነገራት ጸኒሕዋ ትማሊ ምሸት ግን ኣብ ቀጽሪ ገዛና ኮሰኩሳ ዘፍረየቶ ድንሽ ኣድሪራትና። ሓቡተይ ርእሳ ቀርኒ ከውጽእ ኢሉ ዝበረ፡ ሓገዝ ዝበሃል ምስተቑረጸ ከም ኑቡሳ ክትኑበር ኣብ ሓደ ቤት መግቢ ስራሕ ጀሚራ።

ብድሕሪኡ ምሸት ምሸት፡ ቡቲ ሕሉፍ ባህርያትና ተዋስኣታት እናሰራሕና ክንምጢራረቅ ነምሲ፡ ብዙሕ እዋናት ሓቢርና ከተማ ንዛወር፡ ብሓፈሻ ኩሉ'ቲ ናይ ቀደም ጠባያትና ባዕሉ መጺኡ። ኣነን ሓቡተይን ብዙሕ ግዜ ኣብ ገዛ ንጻወታ፡ ባባን ማማን እናተቛየቑ እተርእ፡ ተዋስኡ ተሸይጣ ገለ ኣታዊታት ከይተረኽብ'ውን ኣይተርፍን እዩ።

* እውይ ኣንታ እዚ ኩሉ ክፍጸም ኣነ ኣበይ ኔረ? በጃኻ'ባ ብዛዕባ ገዛና ከኣ ገለ ንገበር።

\- ናይ ኮለጅ ጥራዝኪ ትሸምድዲ ኔርኪ። ኣጦኺ'ውን ኣብ ገለ ኣብያተ ማስተ ኮይኑ እምባሕ እምባሕ ክብል ረኣየ ኣለኹ።

* በጃኻ ገለ ሓግዘኒ፡ ንህይወት ኣነ'ውን ይናፍቓ ኣለኹ።

\- ንግዜኡ እዘን ክብለኪ ዝጸናሕኩ ጽሒፈ ክህበኪ እንደየ፡ ንስድራኺ ኣኪብኪ ኣብ ገዛ ኣንብብሎም፡ እንደገና ድገምሎም። ለውጢ እንተረኺብኩሉ ጸቡቕ፡ እንተዘይኣኺለ ካልእ ንምህዞ። ዋላ ፈውሲ ተመን እንተኾነ'ውን ደላሊና ክንረኽቦ ኣሎና። ካብና ኣይሓልፍን እዩ።

* እውይ... ኣኑ ፈውሲ ልበይ፡ ዕላልካ መቒሩኒ። ጥዑም ተሰፋ ይስመዓኒ ኣሎ። ንዲ እስከ ዛ'ሓቡተይ ማኪያቶ ድገምለይ ዝኢ ወደ'ስመራ..።

\- ኖኖ... 'ዛ ሓቡተይ ማኪያቶ ዘይኮነ፡ ቡታ ዓባይ ብኬሪ ገርኪ ውዕይቲ እንጣጢዕ ሃብኒ።

***

## ባህርያ

# ኣባሻውል ፍቕራ ከየጉደለት...

ኣብ ኮለጅ ምህንድስና ማይነፍሒ ዝመሃሩ ተመሃሮ፡ ከም መቐጸልታን መዛዘሚን ናይ'ቲ ንሓሙሽተ ዓመታት ዝቐጸል ትምህርታዊ ንጥፈታቶም፡ መጽናዕታዊ ስራሕ (Senior Project) ከቕርቡ ይግደዱ እዮም። ከምኡ ስለዝኾነ፡ ተማሃሮ ካብ ራብዓይ ዓመት ናብ ሓሙሻይ ዓመት ካብ ዝሓለፉሉ ክረምቲ ኣትሒዞም፡ ንሓድሕዶም ክወዳደቡ፡ ተጨባጢ ስራሕ ንምቕራብ ሓሳባት ከውርዱን ከደይቡን፡ ብዛዕባ ግብራውነት ሓሳባቶም ምስ መምህራኖም ክመያየጡን ይረኣዩ።

ዘበዝሑ ካብኣቶም፡ በቲ ኣብ ሓሙሽተ ዓመታት ዘዋህለልዎ ፍልጠት ተጠቒሞም፡ ኣብ ሕብረተሰቦምን ከባቢኦምን ንዝርእይዎ ብደሆታት ንምቕላል ዝዓለመ ሓሳብ ምፍጣር ይቃለሱ። ገለ ካብ'ቲ ብተደጋጋሚ ዝረአ ዓይነት ፕሮጀክትታት፡ ኣብ ሕቶ ኣባይቲ፡ ሕቶ ጽሩይ ዝስተ ማይ፡ ሕቶ ተተካኢ ጸዓት፡ ሕቶ ኣከባቢ፡ ወዘተ... ዝኣመሰሉ፡ ንዝረኣዩ ብድሆታት ክምልስ ዝህቅን እዩ።

ብዙሓት ተመሃሮ'ቲ ኮለጅ ኣብ'ቲ ዝሰርሕዎ ፕሮጀክትታት፡ ኣቓዲሙ ንዝተዳለወ Softwares ምጥቃምን





ምምላኽን ከም ሓደ ዓቢ ቁም-ነገር ይወስድዎ። ብዙሕ ካብቲ ትሕዝቶኦም ከኣ፡ በቲ ናይ ኮምፕዩተር ውጽኢት ክዕበለል ይረአ። በቲ ናይ ሓሙሽተ ዓመታት ትምህርቶም ጌሮም፡ ናይ ሓደ ዝመረጽዎ ነገር ዲዛይን ክገብሩ እንተ'ኽኢሎም ከም ብቑዕ ስራሕ ይውሰድ።

እዛ ኣተኩሮና ስሒባ ዘላ ስራሕ ግን፡ ኣተሓሳስባን ሓይሊን ናይ ገለ መንእሰያትና እተንጸባርቕ ጽብቕቲን ፍልይቲን ኣብነት እያ። ኣብቲ ኣብ ኮለጅ ማይነፍሒ ዝነበረ ስራሕ ተመሃሮ ዝንጸባርቑሉ መዓልቲ፡ ብሓይሊ ሓሳባታን ምልኣት ትሕዝቶኣን፡ ኣብነት ኩብላ ዝኽእል ረቛሒታት ስለዘይወሓዳ ኸኣ ኣቓልቦ ተዓዚብቲ ዝሰሓበት ኔራ። ነዛ ፕሮጀክት ክሰርሑ ዝተበገሱ ተመሃሮ፡ ንኣተሓሳስባ ናይ ብዙሓት መዛኑኦም ንገድኒ ገዲፎም፡ ኣብ ግብራዊ ስራሓት እዮም ተጸሚዶም። ሓይሊ ኮምፕዩተር ገዲፎም ናብ ከባቢኦም እዮም ኣስተውዒሎም።

ኣስማቶም፥ ያኔት ኢሳቕ፡ ሰዊት ብርሃነ፡ ኖኤል ተ/መድህን፡ ክብሮም ዑቕባጼን፡ ረዴኤት ኣልኣዛር፡ ዓወት የማነ፡ ቤተልሄም ተ/ማርያም ይበሃሉ። ዓመተ ትምህርቲ 2014/15 ጅምር ኩብል ከሎ እዮም ሓሳብ ኣንቂሎም። ዘንቀልዎ ሓሳብ ከታትዩ ኸኣ ንኣስታት ሓደ ዓመት ተጓዒዞም።

ዝሓዝዎ ናይ ምህንድስና ኣፍልጦ ከም መበገሲ ጌሮም፡ ናብ ኣባሻውል ገጾም ኣማዕድዮም። መሃንድሳዊ ቋንቋ ብዝሓለፎ መንገዲ፡ ዓይነት መነባብሮ ተቐማጦ ኣባሻውል ዝመዓራረየሉ መንገዲ ንምድላይ። ኣብ ስራሖም፡ ሰለስተ መሰረታዊ ረቛሒታት ከማልኡ ከኣ ጽዒሮም። ናይ መወዳእታ ስራሖም በተን ዘለስተ መናፊት ክንፊ ምኻኑ ኸኣ ኩሉ'ቲ ክገብርዎ ዝተለሙ ንጥፈታት ጌሮም።

1. ቁጠባዊ፥

ዝተወሰኑ ተኻናተርቲ መጺኦም ዝዓይዎ ዘይኮነስ፡ ብዓቕሚን ምሉእ ተሳታፍነትን ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ክህነጽ ዝኽእል፡ ብዝሒ ማሺናት ዘይጠልብ፡ ኣብ ከባቢ ብዝርከብ ንጥረ-ነገር ክፈሪ ዝኽእል፡ ኣማራጺ ምድላው።

2. ከባቢያዊን ማሕበራዊ ውህደት፥

ብታሪኽ ከም እንፈልጦ ኣባሻውል ክፈርስ እዩ ዝተባህለሉ እዋናት፡ ብዙሕ ፖለቲካዊን ማሕበራዊን ሕቶታት ዘለዓዕል ኣርእስቲ'ዩ ኔሩ። ባህሪያትን መንነትን ኣባሻውል ክዕቀብ ከምዝግበኦ ድማ ኣቓዲሞም ተረዳዲኦም። ኣባሻውል፡ ከም ካልኦት ሻውላት ዓለምና ገበናትን ዓመጻትን ዝገንነሉ ቦታ ዘይኮነስ፡ ቦታ ፍቕሪን ስኒትን ምኻኑ ብዙሕ እዋናት ተመስኪሮሉ እዩ። እዞም መንእሰያት ኣብቲ ዝሓሰብዎ ሓድሽ ስራሕ፡ ነዚ ማሕበራዊ ክብሪ ናይ'ቲ ቦታ ከጉድሉ ኣይደለዩን።

3. ድልዳለ፥

እቲ ዝሓሰብዎ ነገር ዝድለ ድልዳለን ዕድመን ክህልዎ ከምዝግባእ፡ ንዝኾነ መሃንድስ ርዱእ እዩ።

እቲ ቀዳማይ ዕማም ነዚ ረቛሒታት ዘማልእ ጥረ ነገር ምድላይ እዩ ኔሩ። ዝነበሮም ኣማራጺ፡ ናብ ከባቢ'ኻ ምምዕዳው እዩ። ኣብ ከባቢና ብቐረባ ዝርከቡ ነገራት ድማ፡ ሓመድን እምንን እዮም። እዞም መንእሰያት እምበኣር ናብ ሓመድ ጠሚቶም። ካብ ከባቢታት፡ ሓዝሓዝ፡ ቪላጂዮ፡ ዓዲ ሰገዶ፡ ሓመድ ብምምጻእ ከኣ፡ ኣብ ላቦራቶሪ ናይ ትካል ጀደክ ብምውሳድ ዘድሊ መጽናዕቲ ጌሮም። ብሰንኪ ሕጽረት መሳርሒ ዝተረፎም ሓደ ክልተ ዓይነት ፈተነ (Tests) እኳ እንተነበረ፡ ናብ ሓደ መደምደምታ ክወስዶም ዝኽእል ውጽኢትሲ ረኺቦም እዮም። እዚ ናይ መላእ ሕብረተሰብ ሕቶ ብምኻኑ፡ ካብ'ቲ ናታቶም ንላዕሊ ዝያዳ መጽናዕቲ ከምዝሓትት'ውን ኣይሰሓቱን። ብፍላይ ኣብ ከባቢ ማይበላ ዝተረኽበ ሓመድ ዝያዳ ብሉጽ ባህሪያት ክህልዎ ከምዝኽእል ኣሚኖም። ብሰንኪ





ሕጽረት ግዜን ፈናንሲያዊ ዓቕሚን፡ ዝድለ መጽናዕቲ ከምዘይገበሩሉ ግን ኣይሓብኡን።

ኣብ ስራሖም መወከሲታት ክጥቀሙ ግድን ስለዝነበረ፡ ኣብ ከባቢና ዝርከባ ሃገራት ሕቶ ናይ ሻውላት ንምፍታሕ ዝግበር ፈተነ ተወኪሶም። ብዙሕ ሃናጺ ሓሳባት ከምዝረኸቡሉ'ውን ኣመልኪቶም። ካልእ ከም ኣብነት ዘቐረብዎ ኸኣ፡ ብሓመድ ዝተሰርሐ ጥንታውን ዘመናውን ምዕሩግ ህንጻታት ኣብ ዓለም ከምዝነበረን ዘሎን እዩ። እሞ ኸኣ ነዊሕ ዕድመ ዘለዎ። ኣብ ከተማታት ኣስመራን ባጽዕን ዘለዉ ጥንታውያን ህንጻታት፡ ኣብ መንጎ ክልተ ሕጡብ ዘሎ ቦታ ፍሕር ፍሕር እንተቢልና'ውን፡ ንሓሳቦም ዘራጉድ፡ ምስጢር ሓመድን ኖራን ክንረክብ ንኽእል ኢና።

እዞም መንእሰያት ቀንዲ ዘተኮርሉ፡ ኣብ ከከባቢና ዝርከብ ሓመድ ዘድሊ መጽናዕቲ ጌርካ ብድልዳለ ካብቶም ብናይ ሽመታ ንብረትን ጸዓትን ዝህነጹ ዘለዉ ኣባይቲ ዘይሰንፍ ቤት ከምዝህነጽ እዩ። ካብ ዝተፈላለየ ቦታታት ዘምጽእዎ ሓመድ ከኣ፡ ብውሑድ ዝተፈላለየ ዓቐን፡ ስሚንቶ ወይ ኖራ ሓዊሶም ዝተፈላለየ ዓቕሚ ዘለዎ ሕጡብ (Compressed Earth Blocks) ኣፍሪዮም። ስለዚ እቲ ዓቢ ምስጢር ኣብ ከባቢኻ ዘሎ ሓመድ ዘድሊ ናይ ላቦራቶሪ ፈተነታት ጌርካ ምፍላጡ እዩ። ንሓመድና ከም ቀዳማይ ረቋሒ ወሲድና፡ ብደረጃ ኣባሻውል ጥራይ ዘይኮነስ ብደረጃ ብዙሓት ዓድታት ሃገርና'ውን ክንሓስብ ንኽእል ኢና።



"ብሓመድ ዝተሰርሐ ሕጡብ ደኣ ከመይ'ሉ ማይ ክጻወር?" ዝብል ሓታቲ ከምዝረኽቡ ኣይሰሓቱን። እቲ ዝሰሕዎ ሕጡብ ብማይ ተፈቲኑ ካብ ሕጡብ ሎም-ዘበን እንተዘይበሊጹ ከምዘይሓምቕ ተራእዩ። ብዛዕባ ድልዳለ'ውን ኣረጋጊጾም እዮም። ሰብ ቌቁሩብ ስሚንቶ እናተጠቐመ ከከም ዓቕሙ ክገብር ከምዝኽእል ድማ ኣነጺሮም። ስለዚ በዚ ኢልካ በቲ፡ እዚኒ ዝሓትት ስራሕን ሓሳብን እዮም ኣቕሪቦም።

እቲ ካልእ ቀንዲ ዘተኮሩሉ ነገር ድማ፡ ንብዝሒ ህዝቢ ናይቲ ቦታ ዘካትት ዲዛይን ምድላው እዩ። ምኽንያቱ ከምቲ ንሰምዖ ናይ ቀደም ዛንታ፡ ንደቂ ኣባሻውል ካብቲ ቦታ



ኣሊ.ኻ፡ ካልእ ዘመናዊ ህንጻታት ምስራሕ ኣይኮነን እቲ ሓሳቦም። ንተቓማጦ ኣባሻውል ኣብቲ ዘለውዎ ቦታ ዝሓሸ ደረጃ ዘለዎ ኣባይቲ ምቕራብ እዩም ሓሊ.ኖም። ነዚ ክፈልጡ ኸኣ ኣብቲ ከባቢ.ታት ተዛዊሮም፡ ኩነታት ኣነባብራን መነባብሮን ናይ'ቲ ህዝቢ ርእዮም፡ ብገምጋም ኑብሲ.ወከፍ ስድራ ክንደይ ትርብዒት መሬት ትሕዝ ኣጽኒዖም፡ መተካእታኡ በዓል ሓደ ደርቢ ህንጻ ከኣ ኣዳልዮም። ኣብቲ ዝረኸብዎ ምጡን ቦታ ንኻልእ መሳለጥያታት ናይ ሓደ ዘመናዊ ህንጻ፡ ብፍላይ ንጽህና ከይረስዑ ማለት እዩ።





ስለዚ እቲ ኣብ ሓሳቦም ዘሰፈርዎ ዓይነት ህንጻ ክሰራሕ እንተኾይኑ፡ ቡብኽፋል እናተሰርሐ፡ ሰባት ንግዚ.ያዊ እንተዘይኮይኑ ንሓዋሩ ምልቃቕ ከምዘየድሊ. እዩ። ኣቃውማ ናይቲ ዘዳለውዎ ህንጻታት እንክረአ'ውን ስድራቤታት ከምቲ ናይ ቀደመን ናይ ሓባር ህይወተን ክስተማቕራሉ ዝኽእላ ምጡን ተረፍ ቦታታት ዘለዎ እዩ።

እዞም መንእሰያት ከም መሃንድሳት መጠን እቲ ካልእ ክገብርዎ ዝፈተኑ ነገር፡ ዝርዝራዊ ናይ ዋጋ መጽናዕቲ እዩ። ትሕዝቶ ናይቲ ዘቕረብዎ ወረቐት



ሪኢ.ኻ፡ እዚኦም ጀመርቲ ድዮም ዋላ ምኩራት መሃንድሳት? ዘየብል ኣይኮነን። ዘዳለውዎ ናይ ህንጻ ዲዛይን ካብቲ ብልሙድ ዝስራሕ ዘሎ ህንጻታት፡ ናይ 37% ምጉዳል ዋጋ ከምዘለዎ ብዝርዝር ኣርእዮም። እዚ ናይ ዋጋታት ፍልልይ፡ ካብ ቦታ ናብ ቦታ ክፈላለ ከምዝኽእል ርዱእ ኮይኑ፡ ንብዙሓት መሃንድሳት ንመጽናዕቲ ዝዕድም እዩ። እዞም መንእሰያት እምበኣር፡ ብግቡእ ክጽንዕን ኣብ ሕብረተሰብና ተጸኒዑ ክትግበር ዝኽእል ዓቢ. ኣርእስቲ እዮም ከፊቶም። ኣብ ብዙሓት ምስ ናትና ኩነታት ዝዛመድ ኩነታት ዘለወን ሃገራት ዝትግበር ብምዃኑ ኸኣ፡ ስራሖም ኣብ ሓቂ ዝተመርኮሰን ኣተኣማማኒን ይገብሮ።

ብሓፈሻ ብምሉኡ እቲ ዘቕረብዎ መጽናዕታዊ ወረቐት፡ ብናታቶም ስራሕ ዝተመልአ ኔሩ። ብካብ መጻሕፍቲ ዝተቓድሐ ወይ ብስነ-ጽሑፍ ናይ መምህራን ዘይተራጎደ ስራሕ ኣቕሪቦም። ነዚ ስራሕ ንምዕዛብ ኣብ ኮለጅ ማይ ነፍሒ. ዝተረኽቡ ገለ ተዓዘብቲ፡ "እዚ ቀዳማይ ዲግሪ ናይ'ዚ ኮለጅ ንምርካብ ዝተገብረ ተራ ፕሮጀክት ዲዩ? ዋላስ ናይ ድሕረ-ምረቓ ምርምር (M.Sc. Research Paper)?" ኢሎም ምሕታቶም ድማ በጋጣሚ ኣይነበረን።

እዚ ኣብነታዊ ስራሕ ናይ'ዞም መንእሰያት፡ ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ዝተማህረ መንእሰይ ክሓስበሉን ክምልሶን እትጽበዮ ጉዳይ እዩ። ምኽንያቱ ቀንዲ መለለዪ ምሁር መንእሰይ ብደሆታት ሕብረተ-ሰብ ኣለሊ.ኻ፡ ግብራዊ መፍትሒ.ታት ምድላዩን ኣመታት ምቕራብን እዩ። ነዚ ብግብሪ ንዘንጸባረቑ ከኣ፡ ኣገናዕ እንተበልናዮም ይውሕዶም ደኾን ይኸውን?

ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

# ሕብረተሰብ መንእሰይ

## እኺን ምኺን

## “ብኸመይ ሓቀኛ ፍቕራዊ ዝምድና ንሃንጽ?”

ዓንዶም ግርማይ (ወዲ ደረስ)

### ሊድያ ኢሳቕ

መርዓ ሓደ ኣብ መንጎ ክልተ መጻምዲ ወድን ጓልን ዝፍጸም ባህሊ ናይ ሕብረተሰብ እዩ። እዚ ባህሊ'ዚ ብብዙሕ መለኽዒታትን መምዘኒታትን ድማ ክፍጸም ይኽእል። ንኣፈጻጽምኡ ብዘይገድስ መራኸቢ ናይ'ዞም ዝተጠቕሱ ወገናት ብምዃኑ እኹል እዩ። ከም ርድኢተይ ዘለናዮ እዋን ብብዝሒ መርዓ ዝኸሸሉ ኩይኑ ይረኣየኒ። ማዕረ ማዕሪኡ ፍትሕ'ውን ዚያዳ ከምኡ። ምኽንያቱ ተመርዕዮም ክትሰምዕ ጸኒሕካ ተፋቲሖም እትብል ንሰማዒኣ ደስ ዘይትብል ቃል ድማ ትሰዕብ። ስለምንታይ ግን ከምኡ ይኸውን? እቲ ንጠንቂ ፍትሕን ምፍልላይን ዝጉብር ረቛሒ'ኸ እንታዩ? መዓስን ኣብ ከመይ ኩነታትን'ዩ ዝፍጸም?

ከም ርድኢተይ ክርእዮ ከለኹ፥ እቲ ከም ቀንዲ ጠንቂ ኾይ ኣብ መንጎ መጻምድቲ ዝፍጠር ሽግር ዝዝርጉ ብዙሓት ኾጕበታት ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። እዚ ኸኣ ምስ ሰባት ዝምድናታት ኣብ እንምስርተሉ ግዜ ንኹነታት እቶም እንለግቦም ሰባት ብዕምቆት ከየጽናዕና ናብ መርዓን ደርዓን ንበጽሕ'ሞ ድሓር ምስ ግዜ ሽግራቱ እናዓበየን እናጉልሐን ይመጽእ። ስለምንታይሲ ሰገምቲ መርዓ ቅድሚ ምፍጻሙ እቲ ነገር ታህዋኽ ብዘተሓወሶ ኣገባብ ስለዝሰላሰልን ዝፍጸምን እዩ። ገለ ካብ'ቶም እኹል ግዜ ከይሃብካ ኣዚ ህዉኽ ሰገምቲ ንኽውሰድ ዝደርኹ ኾጕበታት ብምውጋድ፥ ንድልዱልን ሓቀኛን ዝምድና ንምምስራት ዝሕግዙ ሜላታት ዝበልክዎም ወስ ክብል'የ።



ቅድሚኡ ግን መዓስ'ዩ ኣብ መንጎ ክልተ ኣዕሩኽ ኩነ መጻምድቲ ፍትሕ ወይ ምፍልላይ ዚጋጥም?

ኣብ ሓዳር ፍትሕ ዚጋጥም ገለ ባህ ዘይብል ቅዲት ምስ ዝፍጠር እዩ። ጠንቂ ፍትሕ ሓደ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ብዘይ እኹል መጽናዕትን ምመያን መጻምድኻ ብዘዮገበአ ብዘይምልላይ ጠኒዕካ ናብ ሓዳር ሃንደፍ ኢልካ ምእታው ክኸውን እንክሎ እዩ። እቲ ብኻልኣይ ደረጃ ወይ ነጥቢ ዝርአ ድማ፥ ቅኑዕ ዝበልናዮ/ካያ ሃንመጋጥምቶም ኣንጻር'ቲ ዝተሓሰበ ማለት እቲ ምርጫ ቅንዕና ዝጎደሎ ኩይኑ ክጸንሕ እንክሎ እዩ። ስለዚ ቀዳማይ ምርጫ ከምቲ ዝተባህለ ናይ ታህዋኽ ምርጫ ኩይኑ ዝጸበየ ጌጋ የኸትል። እቲ 2ይ ድማ ንመጻምዲ ብዘዮገበአ ናይ ዘይምምማይ ዝስዕብ ጌጋ እዩ።

ስለዚ በዚ ኣጋጣሚ ኣብ ዙርያ'ዚ ተላዒሉ ዘሎ ኣርእስቲ ገለ ሓቅታት ኣልዒለ ክዛረብ እንተድኣ ኩይኑ ዝኸውን ይኹን ማለት ክንዲ ዝወሰደ ግዜ ይውሰድ ኩሉ ግዜ ቅድሚ መርዓ ኣብ ዘሎ እዋን ብፍላይ ንሓዳር እንተድኣ ንሓስብ ኣሊና ኩይና፥ እሞ ድማ ሓዳር ከም ድሌትካ ኣብ ባህ ዝበለካ ግዜ ተዐርዮ ወይ ተጥዕዮ፥ ኣብ ባህ ዘይበለካ ግዜ ድማ ትፍንጥሖ ከም ዘይምዃኑ ኣሚንና ንኸምዚ ዝበለ ዕዮ ኣብ እንሓስበሉ እዋን ነታ/ቲ ንሓዳር እትብህጋ/ን ንምምልላይ ዝውሰድ ውሳነ ኣብ ህይወት ኣዝዩ ወሳኒ ግደ ስለዘለዎ ክንጥንቀቕ ይግበኣና። በዚ መሰረት 'እታ/ቲ ንመጻምዲ ክትከውኒ ወይ ክኾነና እንደላይ ወይ እንደልዮ መንያ/ዩ? ከመይ እንተኾነት/ነ'ኸ ይሓይሽ ወይ ይምረጽ? ዝብሉ ሕቶታት ክለዓሉ ኣለዎም።

ሓቂ እዩ ዝኾነ ሰብ ድሕሪ መርዓኡ ክስተታት ፍትሕ ዝምጎ ወይ ኪጋጥሞ ዝደሊ የለን። ክልተ መጻምዲ ዝኾኑ ሰብ ሓዳር ናብራ ምስ መስረቱ ክሳብ ብህይወት ዘለዉ ማለት ንምሉእ ህይወቶም ኣብ ቃል ኪዳኖም ጸኒዖም ክነብሩ ዝደልዩ እቶም ዝበዝሑ እዮም። ኣብኡ ንምብጻሕ ዝድለዩ ረቛሒታት ምልላይ ድማ ናይ ቅድም ኩነት ኩነት እዩ። ኣብ'ዚ እቲ ዋና ነገር ከምኡ ንኽንከውንን ክንጉብርን ንዓና ዝመስልን ዝጥዕምን ሰብ ከመይ ገይርና ነለልዮ? ክሳብ ክንድኡ ዝተራቐቐ ኣተሓሳስባ ኸ ክእለት

ኣሎ ደዩ? ምኽንያቱ ውሽጣዊ ብስለት ወይ ኩነታት ናይ ሱብ ኣለሊኻ ክትፈልጥ ከቢድ ስለዝኾነ፡፡

ሓቒ እዩ፡ ብዙሓት ካብና ንዓና ዝመስሉ/ላ ንሓዳርን ናብራን እንመርጾም/ን ዝሕግዙ መስፈረታት ኣይተሳእኑን፡፡ ገለ ካብኣቶም ግዜ፡ ቦታ ተመሳሳልነት፡ ቅርበት፡ ዕድሚ፡ ደረጃን ኣብ ግምት ብምእታው ምስ ዝሰራሕ ጽቡቕ ውጽኢት ክህልዎ ከምዝኽእል እኣምን፡፡

እዚ ጉዳይ ብፍላይ ኣብ መንእሰያት ናይ ንሓዋሩ መጻመዲ ኣብ እንደልየሉ ዘዩተብብዮና ነገራት ክትተብህል'ሞ፡ ኣብ ምምስራት ሓዳር ድማ ንፈርህ፡፡ ንኣብነት ኣብ ከባቢና ፍትሕ (ዘይዕወት ሓዳርን፡ ቀጻሊ ባእስን… ወዘተ) ምስ እንርኢ ንኽንጽሎ ባህርያዊ ይኸውን፡፡ "ኣታ እንተተመርዓኹስ እዚ ዝርእየን ዘሰምዖን ወረ ፍትሕሲ የጋጥመኒ ዶ ይኸውን?" ዝብል ስክፍታት የሕድረና፡፡ ካልእ እንታይ'ዩ መጻምድቲ ክንመርጽ ኣብ እንወስኖሉ እዋን፡ ኣብኡ እንገብሮ ስራሕ ገለ ጌጋ ከይንገብር ብምባለት ናብ ባህላዊ ውሳነ ክንኣቱ እንግደደሉ ኣጋጣሚታት'ውን ኣሎ፡፡ እንሓንሳብ'ውን ኣብ ገለ-ገለ ክንመርጽ ክንብል ግዜ ይዕዝር፡፡ ማዕረ ማዕረኡ ዕድል መርዓ'ውን ይጸብብ፡፡ ሻቡ ብገለ ዕድል ምስ ተረኽበ፡ ኑቲ መርዓ ንምፍጻም ክንቀላጠፍ ክንብል፡ ኣብ ዘይተመርጸ ውሳነ ንኣትወሉ'ውን ኣሎ፡፡

ስለዚ ቀንዲ ጠንቂ ሸግር ምምራጽ መጻምዲ እዩም ዝበልክዎም ሰለስተ ነጥብታት ክጠቅስ፡

1. ንገዛእ ርእሰይ ልክዕነት ወይ ዘይልክዕነት መዋስቡቲ ናይ መጻምደይ ምኽንያትን ዘይምኽንያትን ዘይምፍላጥ፦

መንእሰያት ብዛዕባ እቲ ዝኾነና'ምበር ንኽልኣት ዝጠቕም ዲና ኣይፋልን ንሓስበሉ ኣይመስለንን፡፡

2. ብይኸውን ዝዘይኩነካ ምምራጽ፦

ኣብዚ ምስ ኣቓዲምና ብሓሳብ ወይ ብመልክዕ ጥራይ እነድንቖ/ቓ ሰብኡ ክፍጸም ይኽእል፡፡

3. ግጉይ ድፍኢት ዘንቀሎ (Having the wrong motive)፡

እቲ ሓዳር ክንገብር ዝደፍኣና ዘሎ ምኽንያት ግጉይ እንተድኣ ኮይኑ፡ ሓዳር ጥዕና ኣይህልዎን፡፡ እዚ፡ "መዛናታተይ ተመርዕዮም ሓዳር ስለዝገበሩ፡ ኣነ'ውን ከምኦም" ካብ ዝብል ድፍኢት ይብገስ፡፡ ዝዚ ብቛንቋ እንግሊዝ (sense panic) ይብልዎ፡፡ እዚ ድማ፦

• በይንኻ ንኸይትተርፍ ዘሎ ምርጫ፡

እዚ መብዛሕትኡ ኣብ ደቀንስትዮ ተዘውቲሩ ዘጋጥም እዩ፡፡

• ካብ ኣብ ገዛኻ ዘሎ ጸገም ንምኽዋል (ንምህዳም) ዝግበር ሓዳር (The Great Escape)፦

ድኽነት፡ ስእነት፡ ባእሲን ዕግርግርን፡ ፍትሕ ወለድን ሞት (ዘኽትምና)…ወዘተ ገለ ካብቶም ህዉኽ ምርጫ ናይ ሓዳርን መርዓን ንኽንገብር ዝደፋፍኡ ጸገማት ማሕበራዊ ህይወትና'ዮም፡፡

• ፍትሕን ምፍልላይን ዘስዓቦ ስምብራት ንምፍዋስ ዝግበር ሓዳር (On the lebound)፡

እዚ'ውን ንናይ ስምዒት ባዶሽ ንምምላእን ሕነ ንምፍዳይ ብተኽቡተኽ ዝምስረት እዩ፡፡

• ብጸቕጢ ስድራ ወይ ብድሌይ ናይ ሓደ መጻምዲ ዝምስረት ሓዳር (Pressure Play)

• ድሌትካ ንምርካብ ዝግበር ሓዳር፡

እዚ ድሌታት'ዚ ገንዘብ፡ ንብረት፡ ኑብሱ-ክብረት፡ ጾታዊ ስምዒት …ወዘተ ንድሌታት መጻምድቲ ዝገብሩ እዩ፡፡ "ብዙሓት ሰባት ኣብ ከም ሊምዝን ዝዓይነታ መኪና ተሰቒሎም ክኸዱ ዝደልዩ ኣለዉ፡፡ ንዓና ዘድልየና ግን ከምኦም ዓይነት ሰባት ዘይደኩኑሱ፡ እታ ማኪና ምስ ተሰብረት ቀያር ንምምጻእ ምሳኻ ኣብ ኣውቶብስ ክኸዱ ዝኽእሉን ምሳኻ ተመሊሶም ድማ ንምዕራያ ዝሕገዙኻ ክኾኑ ኣለዎም፡፡" ጥቕሲ ኦፕራዊንፍረይ፡፡

• ብሰንኪ ጥንሲ ዝግበር ሓዳር (Crisis of pregnancy)ን ካልኦትን እቶም ኣብ መንጎ ክልተ መጻምድቲ ቅሉዕ ንኸይህሉ ዝዕንቅጹ ወይ ዝጋርዱ ነጥብታት እዮም፡፡

ኣብ ምርጫ 100% ብኹልንትናኡ ብቑዕ ዝኾነ ሱብ ምርካብ ሕጊ ተፈጥሮ'ውን ኣይፍቅድን፡፡ ምኽንያቱ ኣብ ዓለም ፍጹም ዝበሃል ፍጡር ስለዘየሎ፡፡ ይኹን'ምበር ብዝተኻእለ መጠን ግን ናብቶም ዝያዳ ናባና ቅርበት ጠባይን ባህርን ዘለዎም ምጽጋዕ ከም ብልጫ ክርአ ስለዝኽእል ብቐሉዕ ልቢ ምግንዛብ የድሊ፡፡

ሓቀኛን ድልዱልን ዝምድናታት ኣብ እንደልየሉ እዋን፡ ንእንደልዮም መጻምዲ ኣብ ምድላይ ኣብ እንወስዶ ምርጫ ዝሕግዙ ኣቀዲሞም ክልለዩ ዝግብኦም ሜላታትን ክምለሱ ዝግብኦም ሕቶታትን ብምሃብ ሓሳበይ ክድምድም፡፡

• ሓድ-ሕድ ምትሕግጋዝ ኣለና ዶ?

• ብናጻ ንዘራረብ ዶ?

• ብሓሳብ ንጻወትን ንዘናጋዕን ዶ?

• ስራሕና ወይ ጉዳይና ብሓባር ንፈትሖ ዶ?

• ናይ ሓባር ኣዕሩኽ ወይ መሓዙት ኣለዉና ዶ?

• ሓድ-ሕድ ኩርዓት ይስመዓና ዶ?

• ብፍልጠትን ዕድመን ንቀራረብ ዶ?

• ናይ ሓባር ድሌት ወይ ባህጊ ኣለና ዶ?

• ተመሳሳሊ ክብርታት ኣለና ዶ?

• ናይ ሓባር ውሳነ ብዘይ ጸቕጥን ነጻን ንዘራረብ ዶ?

• ስምዒታትናኸ ንናበብ ዶ?

• ሓድሕድ እምነት ኣለና ዶ?

• ኣብ ነንሕድሕድና መንፈሳውን ሞራላውን ምሉኡነት ይስመዓና ዶ?

• ናይ ሕድ-ሕድ ቤተ ሱብ ነኽብርን ንቕበሎን ዶ?

• ኣብ ዝምድናታትና ፍታሕ ዘይረኸቡ ሕርኽርኽ ዝበሉና ሸግራት ኣለዉና ዶ?

• ኣብ ጾወታዊ ርክብ ከመይ ኢና?

• ንውሓት ብሓባር ናይ ዝሓለፍናዮ ግዜ ብምግምጋም ኣስተዋጽእኡ ከመይ ነይሩ?

• ኣብ መንጎና ዝኾነ ግጭት ኣጋጢሙ ምስ ዝበር ብኸመይ ፈቲሕናዮም? ይቕረ ተበሃሂልና ዶ?

• ናይ መጻኢ ህይወትና ኣልዒልና ንዘትየሉ ዶ? ዝበሉ ነጥብታት ኣገዳስቲ ኩይናም ይስምዑኒ፡፡

ብርሃ ክፍሉ

## "ሰባት ምጽላእ እንተድኣ ጀሚርካ ዕምሪ ህላዌኻ ምሕጻር እዩ።"

ዝምድና ክንብል እንከሎና፡ ድንድል መራኸቢ ኣብ መንጎ ክልተ ነገራት ኮይኑ፥ ዕብየቱን ድልዳለኡን (strength) ግን ዝተፈላለየ ይኸውን። ዝምድና፡ ዘመድ ካብ ዝብል ቃል ዝወጸ እዩ። ዝምድና ኣብ መንጎ መሳርሕቲ፡ ፍቑራት፡ ጎረባብቲ፡ መምሃርቲ... ወዘተ ዝርአ ወይ ዝኸሰት ድማ'ዩ። 'ድልዱሉን ሓቀኛንን ዝምድና ንምምስራት' ዘድልዩ ሜላታት እንታይ'ዮም? ንዝብል ሓሳብ፥

እታ ቀዳማ ኣብ ኣእምሮና እትቕጀል ሕቶ ዝምድና፡ "ምስ መን?" እትብል ኢያ። መልሱ ምስ እንቕርቦም ክንርሕቖን ክርሕቀና ዘይነደልዮ ከምኡ'ውን ምስ እንላለዮን ኣብ ጉዕዞና ድማ መሳንይቲ ክኸውን ይኽእል ማለት'ዩ። ብወገነይ ሓደ ሰብ ድልዱል ዝምድና ንኽህልዎ ይሕግዝዎ'የም ዝበልክዎም ኣብ ገለ መጻሕፍቲ ዘረኸብክዎም እዞም ዝስዕቡ'የም፦

### 1. ሰባት ንኽላለዩኻ ብኽፉት ልቢ ምቕባል፥

ሰፊር ልቢ ኣብ ገጽ'ዩ ኣብ ዘይብሩህ ገጽ ሕያዋይ ልቢ ክርከብ ውሑድ ተኽእሎ እዩ። ንብል ሓደ ሰብ ማዕጾ ከይከፈተ ከንታት ገዝኡ ክትፈልጦ ኣገዳሲ እዩ። ንኣብነት ሓደ ሰብ ምሳኻ ንኽዕልልን ደስ እናበሎ ንኽላለየካን ብብሩህ መንፈስ ክትቕበሎ እዩ እቲ ተመራጺ ዝኸውን። ናይ ሓደ ሚካኤል ዝተባህለ ጸሓፊ ኣብ'ታ "How to develop relations" እትብል መጽሓፉ፥ "ሰባት ምጽላእ እንተድኣ ጀሚርካ ዕምሪ ህላዌኻ ምሕጻር እዩ።" ትብል ጥቕሲ ኣላ። እዚ ማለት ከኣ ንስኻ ሰብ ንኽቐርበካ እንተዘይ ኣፍቂድካሉ መፍቶ ጽምዋን ጭንቀትን ከምእትኸውን ንምግላጽ ዝዓለመ መግለጺ ድማ'ዩ። ሰብ ብፍጥረቱ ምሉእ ክሳብ ዘይኮኑ ዝጉድሎ እናተመላልአ እዩ ዝነብር። ነዚ ብምስትብሃል ከኣ ዝምድናታት ኣድላይን ኣገዳስን ክሳብ ዝኾኑ ዋላኳ እቲ



ናይ ምቕባልን ምንጻግን ኣብ ምርጫታት ሰባት ዝምርኮስ እንተኾኑ ንዝምድናን ሌላ ዝኸውን ስነ-ኣእምራዊ ኣተሓሳስባ ክህሉ ግን ባህርያዊ ይኸውን። ብዙተኛእለ ግን ንሰባት ክዛርዱኻ ብኸሉንትናኻ ክፉት ምኳን ሓደ ካብ ሰሓቢት ድላይ ዝምድና እዩ። ምቕርራብን ምምስራት ዝምድና ምስ ሰባት መንቀሊኡ ካብ ኣተሓሳስባን ድሌት ሰናይ ተበግሶን እዩ። ሕንዚ ካብ ዝዘራእኻሉ ሰብ፥ ምቁር ህያብ ኣይትጸበን ኢኻ፥ እኳ ድኣ ከም ኣደካ ኢኻ እትኽፈል። ስለዚ ደረጃታትን ከንታትን ሰባት ብዘይገድስ፥ ሰብ ክሳብ ዝኾነ ክብሪ ሰብ ምሃብ ኣገዳሲ እዩ።

### 2. ኣሚ ምኳን

ንሰብ ብመንጽር ናትካ እምነት ከም ዝኣምኖካ ኣይትዘንግዕ። መጀመርታ ንስኻ ኑቲ እትቐርቦ ሰብ እሙን ኩን። ድሕሪኡ ናቱ እምነት ንምዕያር ኣይክእግመካን እዩ። ምኽንያቱ ሰባት ኣብ ሕውነታዊ ይኹን ፍቕራዊ ዝምድናና ብመንጽር እቲ እንልግሶ ከም እንወሃብ ክንዘየገዩ ዘይብልና ሓቂ'ዩ። እቲ ንስሌኡ ዓይንኻ ዝቐበጸካ ፈታዊ ንስሌኻ ህይወቱ ከምዝደብቅቕ ኣይትጠራጠር። ስለዚ ኣሚ ምኳን እቲ ካልእ መንገዲ ሓደ ጥጡሕን ኣባርን ዝምድና ንምፍጣር ዝሕግዝ ሜላ'ዩ። ኣብ እምነት ምጥርጣር የሎን። ኣብ ዘይምጥርጣር ከኣ ፍቕሪ ንገስ ስለዝኾኑ ንስኻ/ኺ ንብጻይካ/ኪ እሙን/ንቲ ኩን/ኩኒ።

### 3. እወንታዊ ኣተሓሳስባ፥

ሰባት ከሉ ዝነብርዎ እቲ ዓቕሞም ዝፈቕዶ ምኗኑ ኣሚንካ ተገዓዝ። ንሰባት ብኣሉታዊ ሸነኾም ምጥማት ኣቦኻ ንዘለዎም ዝምድናን ኣ ረ ኣ ኣ ያ ን ክ ዕ ን ቅ ጽ ን ክፈታትንን ይኽእል እዩ። ንኣብነት፥ ምስ ሓንቲ ኣፍቃሪትካ ኣብ ዝነበርካዮ ቆጸራ ንሳ ኣብ'ቲ ሰዓትን ግዜን ተረኺቢት ምስ ዘይትኸውን፥ ኣብ ክንዲ ንዘይምምጻኣ ምስ ምጥላምን ምስ ዘይምግዳስን ምጥማት፥ ብዝዕባ ከንታት ምሽጋር ይበልጽ። ከመይሲ፥ 'ኣይጠዓመንን' እንተበለትካ'ውን 'ኣይጥዓምግን' ኢልካ ጥራይ ደምደም። ምኽንያቱ እወንታዊ ምኳን ኪንዮ ንዓኣ ንዓኻ ስለ ዘርብሕ። ንኣብነት፦ እቶም እወንታዊ ሓሳብ ዘዘውትሩ ሰባት (positive thinkers) ካብ'ቶም ኣሉታዊ ሓሳባት ዘዘውትሩ ሰባት (negative thinkers) ኣብ ዝምድና ዝያዳ ዕዉታት ሙኳኖም ዝገልጹ መጽናዕታት ብዙሓት እዮም።

ዝምድና ብሓፈሻዊ ኣረኣእያን ኣረዳድኣን መሰረታዊ መንቀሊኡ ኢጋጥሚታት እኳ እንተኾኑ ንምቕባሉን ንምትግባሩን ነባሪ ክኸውን ምጽዕርን ግን ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ኣብ ባህሪ ናይ ሰባት እዩ ዝምርኮስ። ባህሪ ካብ ሰብ ናብ ሰብ ዝፈላለ ነገር እዩ። እዚ ካብን ናብን ደቂ-ሰብ ዝፈላለ ባህሪ፥ ዋላኳ ከምቲ ዝተጠቕሰ ይኹን እምበር፥ እንሰማምዓሉ ሓፈሻዊ (universal) ባህርያት ግን ኣይሰኣኑን። ድልዱልን ቀርጻልኑት ዘለዎ ዝምድና ምምስራት ኣብ ዕትብትን ኣተሓሕዛን እዩ ዝህነጽ። ስለዝኾነ ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ንዝምድና ንስለ ዘይኮነ፥ እኳድኣ ዓቢ ጸጋ ምኳኑ ተገንዚቡ ቀጻልነቱ ንምውሓስ ክጽዕር ይግብኦ።

ስለ'ዚ፥ ንሕና ሰባት ከም ሰባት መጠን፥ ብዘይ ሰባት ክንምዘይኮነልናን፥ ብዘይሰባት ክንምዘይጥዕምን ተገንዚብና፥ ዝምድና ኣብ ምፍጣር ሓያላት ክንክውን ኣለና። ኣብ ዝመስረትናዮ ዝምድናታት ክንጸንዕን ክንጸንዕን እውን ዝግባእ እዩ። ምኽንያቱ ካብ ሰብ ዝኸበረ ፍጡር ስለዘየሎ።

## ሚከኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

ጥዑይን ብሱልን ዝምድና ምውናን ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ጽባቐ ሂወትና ዓቢ ተራ ዝጻወቱ ኣገደስቲ ረቛሒታት እዩ። ጥዑይ ፍቕራዊ ዝምድና ምውናን ብሓፈሻ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ዝተወሰኑ ንጥፈታት ሂወትና'ውን ኣዝዩ ዓቢ ጽልዋ እዩ ዘለዎ። ብሱልን ብደቂቕ ክመዛዘን ዝኽእልን ኣእምሮ ኣብ ምህናጽ፣ ምስ ሰባት ውሃ ዘበል ምቅርራብት ኣብ ምምስራትን ካልኦትን ዓቢ ብልጫ እዩ ዘለዎ። ስለዚ ፍቕራዊ ዝምድናና ምሕያል ማለት ምሕያል ኩለንትናዊ መዳይ ሂወትና ክኣብ ዝኾኑ ዝዓም ዝስዕቡ ፍቕራዊ ዝምድናና ዘሐይሉ ነጥብታት ንተዓዘብ፥

### 1. ኣካላዊ ምትንኻኻፍ ምህላው፥

ምትንኻፍ ሓደ ካብ'ቶም መሰረታውያን ድሌታት ናይ ወዲ-ሰብ እዩ። ዝተፈላለዩ መጽናዕትታት ከምዝሕብርዎ፣ ሓልዮትን ፍቕርን ዝተማእከሎ ምትንኻፍ ኣብ ምምዕባል ኣእምሮ ወዲ-ሰብ ዓቢ ተራ ከምዘለዎ እዩ ዝዝረብ። ብተወሳኺ እቶም ዝተፈላለዩ መጽናዕትታት ከምዝሕብርዎ፣ ሓልዮትን ፍቕርን ዘለዎ ምትንኽኻፍ 'ኦክሲቶሲን' ዝበሃል ኤንዛይም (oxitocin hormone) ብብዝሒ ናብ ውሽጢ ኣካላትና ከምዝዝርጋሕ ብምግባር፣ ሓያል ናይ ፍትወት ወይ ናይ ምቅርራብ ስምዒት ከምዘሓድረና ብተወሳኺ የብርህ።

እዚም ኣካላዊ ምትንኽኻፍ ንብሎም ዘለና፣ ጾታዊ ርክብ ጥራይ ዘይኮነ፣ ከም ኣእዳው ንኣእዳው ምትሕሓዛዝን ምድህሳስን፣ ምስዕዓምን ምትሕቕቋፍን የጠቓልል። ኣብዚ ተሳዒሉ ዘሎ ዛዕባ ሓደ ክንርስዖ ዘይግባእና ዓቢ ነጥቢ ኣሎ። ንሱ ድማ ድሌታትን ሓሳብን ናይ'ቲ ካልኣይና ክንርዳእ ይግባእ። ምናልባት እቲ እንትግበር ተግባር፣ ቡቲ ብጻይና ዘይቅቡል እንተኾይኑ ወይ'ውን ኣብ ዘይግዝኡ ክንትግበር እንተፈቲንና፣ ካብ ረብሓኡ ጉድኣቱ ስለዝበዝሕ ክንጥንቀቕ ይግባእ።

### 2. ብሓባር ንሕልፈሉ ግዜ ምፍላይ

ኣብ መጀመርታ ፍቕራዊ ጉዕዞና ኣዝዩ ዘሐጉሰን ደስ ዘበልን እዋን ምስ ካልኣይትና



ክሕልፍ ንኽእል ኢና። ሓቢርና ደስ ዘበል ግዜ ክሕልፍ፥ ብሓባር ክንስሕቕን ክንጻወትን ንኽእል ንኸውን። ምስ ምንዋሕ ግዜ ማለት ቈልዑ ምስ ተወልዱ፥ ዝውጥጠና ስራሕ ምስተፈጥረ፥ ክንጭብጦ እንመጣጠር ባህጊ ምስ ዓንተረ፥ ኮታ ዕንቅፋት ናይ ሂወት ምስ በዝሐ ናይ ሓባር ግዜ ክንስእን ንኽእል ኢና። እዚ ግና ናብ ዘይተደልየ ጸገም እዩ ዘምርሓና። ምስ ምንዋሕ ግዜ ድማ ናይ ምብህሃል ሕጽረትን ንሕድሕድና ናይዘይ ምርድዳእ መንፈስን ይመጽእ። ስለዚ ነዚ ቀሊል ዝመስል ግና ጠንቂ ዕንወት ፍቕራዊ ዝምድናና ክኸውን ዝኽእል ጸገም ናይ ሓባር ግዜ ብምፍላይ ክንኣልዮን ክንፈትሖን ንኽእል ኢና።

#### ሀ. ሓብራዊ ግዜ ንምፍጣር ውፉይ ኩን፥

ዋላ ኣብቲ ብርቱዕን ጽዑቕን ስራሕ ዝህልወካ እዋን' ቁሩብ ናይ ሓባር ዝኾና ደቓይቕ ወይ ሰዓታት ምውፋይ ኑቲ ኣብ ሞንጎኻ ዝህሉ ምቅርራብ ኣዝዩን ወሰንትን ሓገዝትን እዩ።

#### ለ. ሓቢርካ ትሕጎሰሉም ነጥብታት ምፍጣር፥

ከም ሓብራዊ ባህጊ፣ ሓቢርካ ምስዕሳዕ፣ ሓቢርካ ምዝዋርን ካልእን'ውን ኣብ ፍቕራዊ ዝምድናና ኣገዳሲ ተራ ክጻወቱ ካብ ዝኽእሉ ነጥብታት እዮም'ሞ ሽለል ኣይንበሎም።

#### ሐ. ሓቢርካ ሓደስቲ ነገራት ምትግባር፥

ብሓባር ሓደስቲ ነገራት ምፍጻም ማለት ከም ሓደስቲ ቦታታት ምብጻሕ፥ ጸጉማት ምሕጋዙ፥ሓቢርካ ምስዕሳዕ፥ ኑቲ ብጻይካ ኣገራሚ ነገራት ምድላው (surprise ምግባርን) ካልኦትን ገለ ካብ'ቶም ልዑል ናይ ምቅርራብ መንፈስ ከሕድሩልና ዝኽእሉ ኣገደስቲ ነጥብታት እዮም።

### 3. ቀጻሊ ምዝርራብ ምዘውታር፥

ኣብ ሞንጎ ክልተ ብፍቕሪ ዝዳዓዙ ሰባት፣ ጥዑይ ምብህሃል እንተድኣ ኣሎ ኾይኑ፥ እቶም ክልተ ሰባት ውሃ ዘበለ ፍቕሪ ናይ ምምስራት ልዑል ተኽእሎ እዩ ዘለዎም። እንተድኣ ምብህሃል ኣቋሪጾም ግና እቲ ዝነበሮም ፍቕሪ ከይተረፈ ኣብ ሓደጋ ንኽወድቕ ግዜ ኣይወስድን እዩ። ጥዕና ዘለዎ ምብህሃል እንተድኣ ዘየለ ኾይኑ፥ እቶም ሰባት ነንሕድሕዶም ክረዳድኡ ኣይክእሉን እዮም። ብኡ መንጽር ድማ ንምቅርራቦም ኣዝዩ ወሳኒ ተራ ክጻወት ዝኽእል ዝተፈላለዩ ተመኩሮታት ናይ ሂውቶም ክለዋወጡ ይጽገሙ። በዚ መንጽር ድማ ኣብ ሞንጎ'ቶም ፍቑራት ዘየድሊ ጾቕጢ ይምዕብል'ሞ፣ ቀንዲ ጠንቂ ናይ ዕንወት ምዉቕ ፍቅሮም ድማ ይኸውን።

ስለዚ ኩሉ ግዜ ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት ብፍላይ ድማ ምስ'ቶም ብፍቕሪ ምሳና ሓቢሮም ዘለዉ ሰባት ክንዘራረብ እንክለና ክስተውዕሎም ዘለና ነጥብታት ብዙሓት እዮም። ገለ ካብኣቶም ድማ እዞም ቀጺሉ ዘለዕሎም ሰለስተ ነጥብታት እዮም፥

#### ሀ. ስምዒታት ብጻይካ ከተጽንዕ ፈትን፥

ሰባት ዝተፈላለየ ዓይነት ተውህቦን ተፈጥሮን ዝተዓደልና ፍጡራት ኢና። ከምቲ ፍልልይና ድማ ንነገራት ኣብ ዝተፈላለየ ቦታን ግዜን ብዝተፈላለየ ኣገባብ ክንርድኦ ባህርያዊ እዩ። ስለዚ ኩሉ ግዜ ምስ ብጻይካ ኣብ እትዛራረበሉ ኣጋጣሚ ህሉው ኩነታትን ሓፈሻዊ ስምዒታቱን ክተረጋግጽ ፈትን። ምናልባት እቲ ብጻይካ ኣብ ሕማቕ ኩነት ኣእምሮ እንተድኣ ኣሎ ኮይኑ፥ ዚያዳ ቃላትካ ሓልዮት ዝመልኡ ኣጠማምታኻ፥ ፍቕሪ ዘሪልፍል ኣተሓቛቁፋኻ ይጽበ ይህሉ። ስለዚ ንዚያዳ ሓያል ምብህሃልን ሓያል ጥምረትን ህሉው ኩነታት ብጻይካ ክትርዳእ ፈትን።

ለ. ድሌታትካ ግለጽ

ኩሉ ግዜ ቀንዲ ጸገም ናይ ምብህሃል ኣብ ስክፍታ ዝተላዕለ፡ ሓደ ነገር ተሓቢኡ ክተርፍ እንክሎ እዩ። እቲ ኣብ ውሽጥና ተሓቢኡ ዘሎ ሓሳብ ጾቕጢ ብምፍጣር ንጹህን ደስ ዘብልን ምብህሃል ኣብ ምኪያድ ይዓግተና። ስለዚ ንኸምዚ ዝኣመሰለ ጸገም ንምእላይ ቅኑዓትን ንጹሃትን ክንከውን ይግበኣና። ምናልባት እቲ ሓብእናዮ ዘለና ዛዕባ ኣብ ሞንጎና ግርጭት ከይፈጥር ተሰኪፍና ሓብእናዮ ክንከውን ንኽእል ኢና። እንተኾነ እቲ ፍታሕ ዋላ ግርጭት ክፈጥር ይኽእል፡ ልክዕ ግዜን ቦታን መሪጽካ መዘራረብ እዩ። ምኽንያቱ ሰላም ድሕሪ ግርጭት ስለ ዝመጽእ።

ሐ. ኣብ ጾቕጢ ናጻ ኹን

ኣብ ጾቕጢ ኣብ ትህልወሉ እዋን ብግቡእ ናይ ምሕሳብ ክእለትካ ይጎድል እዩ። ናይ ምስትውዓል ዓቕምኻ'ውን ከምኡ። ስለዚ ጾቕጢ ናብ ዘይቅኑዕን ዘይምችኡን ምብህሃል ከምርሓካ ስለዝኽእል ብዝተኻእለ መጠን ክትረግእን ክትሃድእን ይግባእ። መጀመርታ ብግልጺ ስምዒታትካ ኑቲ ናይ ሂወት ብጻይካ ብምክፋል ኣብ ጾቕጢ ብምግልጋል ኑቲ ቅኑዕን ጥዕና ዘለዎን ምብህሃል ክትፈጥሮ ትኽእል ኢኻ።

## 4. **ምሃብን ምቕባልን**

ፍቕራዊ ዝምድና ብምሃብን ምቕባልን ዝዕንትር ኣምር ናይ ሂወት እዩ። ምናልባት ኣብ ፍቕሪ ኩሎም ሕቶታትካን ድሌታትካን ክምለሱልካ ትሓስብ እንተድኣ ሂሊኻ፡ ተሰፉ ብምቑራጽ ዘይሕጉስ ሂወት እትመርሕ ሰብ ኢኻ ክትከውን። ስለዚ ፍቕሪ ብሓፈሻ ድማ ሂወት ኣብ ምሃብን ምቕባልን ዝተመርኮሰት ምኳና ምፍላጥ ልቦና እዩ። ኩሉ ግዜ ኣብ'ዚ ዛዕባ እዚ ክንዘክሮ ዝግበኣና ሓደት ነጥብታት ኣለው። ንሳቶም ድማ፡

ሀ. ድሌታት ብጻይካ ኣለሊ

ድሌታት ብጻይካ እንተድኣ ኣለሊኻ፡ ድሌታት ብጻይካ ኩተማልእ ኣይክትጽገምን ኢኻ። ድሌታት ብጻይካ ዋላ ብኸፊል እንተድኣ ኣማሊእካ ድማ ኣብ ፍቕራዊ ጉዕዞኹም ሓደ ዓቢ ዓንዲ ተኺልካ ኣለኻ ማለት እዩ። እዚ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ልዕሊኡ ዘለካ ፍቕሪ ኣርኢኻዮ ስለዘለኻ'ውን ንገዛእ ርእስኻ እፎይታ ክስመዓካ እዩ።

ለ. ኣፈታትሓ ግርጭታት ተማሃር

ከም ሰቡት መጠን ኣብ ሞንጎ ክልተ ፍቑራት ምግርጫው ኪጋጥም ባህርያዊ እዩ። ኩሉ ግዜ ኣብ እንገራጨወሉ እዋን፡ ኑቲ ሰፊኑ ዘሎ ዘይምርድዳእ ብሰላምን ክብረትን ብዘለዎ መገድን ክንፈትሖ ኣለና እምበር፡ ብናይ ሓደ ዓወት ብምርግጋጽ ክንዛዘሞ ኣይግባእን። ሓደ ዝተፈጥረ ግርጭት ብናይ ዓወት ሓደ ወገን እንተተዛዚሙ ዘደድልዩ ስምዒታት ከም ዕብለላውነት፡ ኑበሱምትሓት፡ ቅርሕንትን ጽልእን ክለዓሉ ይኽእሉ እዮም። ስለዚ፥

- ክትቋየቕ እንክለኻ ስምዒታትካ ክትቆጻጸር ፈትን።

- ንብጻይካ ብቕጥታ ኣብ ምጥቃዕ ተጠንቀቕ።

- ናይ ዝሓለፉ ጌጋታትን ዛዕባታትን ኣብ ምልዓል የጠንቀቕ።

## 5. **ንጸገማት ሂወት ተዳሊኻሉም ምጽናሕ**

ኣብ ሂወት ብዘጋጥሙ ዘይተኣደኑ ጸገማት ዝኾነ ዓይነት ዝምድና ክጽሎ ዓቢ ተኽእሎ እዩ ዘሎ። ብፍላይ ድማ ፍቕራዊ ዝምድና። ስለዚ ኣብ ፍቕራዊ ዝምድና ኣብ ንጽመደሉ እዋን ንዝተፈላለዩ ጸገማት ተዳሊና ክንጸንሕን ሓያል ናይ ምጽዋር ዓቕሚ ክነማዕብልን ይድለ። ኣብ ፍቕራዊ ዝምድናና ከጋጥሙ ዝኽእሉ ነጥብታት ብዙሓት እዮም። ንኣብነት ምኽሳር ናይ ስራሕ፡ቁጠባዊ ሕጽረት፡ ዘይምርድዳእ፡ መጻምድቲ ኣብ ኣመሓዳድራ ገንዘብን ቁልዑን ክእለትን ንምጥቃስ ይከኣል። ብዘጋጥሙ ዝተፈላለዩ ጸገማት ክስዕቡ ኣብ ዝኽእሉ ዝተፈላለዩ ግርጭታትን ዘይምርድዳእን ክንፈትሖ ዘኽእሉና ሓደት ነጥብታት ኣለው። ስዒብና ንተዓዘቦም፥

ሀ. ንብጻይና ኣይንጠቅን

ኣብ ሂወት ዘይምርድዳእ ኪጋጥም ንቡሩን ባህርያውን እዩ። ጠንቂ'ቲ ዘይምርድዳእ ዋላ'ቲ ብጻይካ ይኹን፡ ንብጻይካ ኣብ ምጥቃዕን ምጥቃንን ክትጥንቀቕ ይግባእ።

ለ. እሂን ምሂን ምባል

ኩሉ ሰብ ኣናይ ገዛእ ርእሱ ጸገማት እዩ ዘለዎ፡እቲ ዘጋጥሞ ጸገማት ድማ ልዕሊ ዓቕሙ ክኸውን ይኽእል እዩ፡ብዩኑ ንጸገማቱ ክብድህ ድማ ዓቀብ ክኾኖ ይኽእል እዩ፡ስለዚ ብጻይካ ኣብ ጎንኻ ሸግራትካ ንምፍታሕ ተዳልዩ ከምዘሎ ዘኪርካ ንሽግራትካ ብሓባር ንምፍታሕ ተበገስ።

ሐ. ንለውጢ ድሉው ኩን

ኣብ ሂወት ዘድልየም ሽግራትን ጸገማትን ኪጋጥሙኻ ይኽእሉ እዮም፡ስለዚ ንለውጢ ቅሩብ ክትከውን ኣለኻ፡ለውጢ መሰረት ምዕባለ ስለዝኾነ ከም ልምዲ ብምሓዝ ኣብ ግቡእ እዋን ክንጥቀመሉ ይግባእ።

መ. ንጸገማትካ ኣይትገጽጎም

ጸገማት ምስ ዘጋጥሙ ዝበኣሰ ኩነታት ከይፍጠር ብምፍራሕ ክንዓብጦም ወይ ክንሽጎም ኣይግባእን፡እንታይ ድኣ ብዝተኻእለ መጠን ምስ ብጻይካ ኴንካ ክትፈትሖም ፈትን፡ክልወጥ ዘይክእል ጸገም እንተድኣ ኮይኑ ድማ ምቕባል ዝሓሸ ፍታሕ እዩ።



# ጥዕና ሃበለይ !

# ጥረታት ከም መግብን መድሃኒትን

ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ካብ ዝቶየዱ ዘለዉ ንመግብን ትሕዝዮታቶምን ዝምልከቱ ስሩፍልጠታዊ መጽናዕትታት፣ ካብ ኣታኽልቲ ብሓፈሻ፣ ብፍላይ ድማ ካብ ጥረታት ዝዳሎ መግቢ እቲ ዝበለጸን ክዘውተር ዝግብኦን ምኳኑ የጸሩ ኣለዉ። ኣብ ርኽበት እቲ እተገብረ መጽናዕቲ ብምምርኳስ ድማ ካብ ኣታኽልቲ ንዝዳለዉ መግብታት "ፈወስቲ/ ጸገንቲ" ዝብል ስም ይወሃቦም ኣሎ። ምኽንያቱ ካብ ዝተፈላለዩ ሕማማት ክከላኸሉ ስለዝኽእሉ እዩ። ካልኦት ዓይነት መግብታት ግና ብኣንጻር ናይ'ዚ ንዝተፈላለዩ ከም ጸቕጢ ደም፣ መንሽሮ፣ ሽኮር፣ ካልእን ከቃልዑና ይኽእሉ'የም። ፍረታት፣ ኣሕምልቲ፣ ጥረታት ከም በጸል ዓተር፣ ዓይኒ-ዓተር፣ ፋጆሊ፣ ኣናጉራ፣ ሰበረ፣ ብርስን (ዓደስ) ብዘሀልዎም መጠንን ዓይነትን መኣዛታት ከም ፕሮቲንን ቫይታሚናትን ኣዘዮም ጠቓምቲ'የም። ብፍላይ ብመልክዕ ሽዊት፣ ቆሎ፣ ጸብሒ ወይ'ውን ዘይቲ ዝዳለዉ ዓይነት መግብታት ኣብ ጸገና ስብኡት ዝጻወትዎ ተራ ዓቢ'ዩ።

ካብ ኣታኽልቲ ብሓፈሻ፣ ብፍላይ ድማ ካብ ጥረታት ዝርከቡ "ኢዩዞፍላቮንስ" ዝተባህሉ ናይ ኣታኽልቲ ቀመማት (ሆርሞናት) ንመጠን ኮለስትሮል ኣብ ሻምብቆታት ደም ብምቁጽጻር ካብ ሕማማት ጸቕጢ ደምን ሽኮርን ክከላኸሉልና ይኽእሉ። ኣብ ርእሲ'ዚ ከም'ዚኦም ዓይነት መግብታት ካብ ከጋጥመና ዝኽእሉ ሕማማት መንሽሮ'ውን ከድሕኑና ይኽእሉ'የም። እዞም ኣቓዲሞም ዝዘርዘሩ ካብ ጥረታት እንረኽቦም ጥዕናዊ ረብሓታት ንምዕቃብን ዋህዮታት ኣካላት ብኽሉንተናኦም ውሑሳት ንኪኾኑ እምበኣር ኣብ መዓልቲ 90 ሚ/ግራም ናይ'ዚ ካብ ኣታኽልቲ ዝርከብ ኢዩዞፍሎቮንስ ዝተባህለ ቀመም ክንረክብ ኣለና። ከም'ዚ ዓይነት ዝተዓሸጉ መግብታት ክንሸምት እንከለና እምበኣር ተጻሒፍዎም ዝሎ መጠን ኢዩዞፍሎቮንስ ዝሕብር ምልክት ክህንብብ ይግብኣና።

እዚ ከም'ዚ'ሉ እንከሎ ኣብ መዓልታዊ ሂወትና ንበዝሓት ከቡቢያዊ ረቛሒታት ከም ብከላ ኣየር፣ ትኪ ሽጋራ፣ ጨረርታ ኡልትራቫዮሌት፣ ከምኡ'ውን ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸቕጥን ዝተፈላለዩ ከም ብዓል ሽኮርያን ካልኦት ሕማማትን ክንቃላዕ ንኽእል ኢና። እዞም ረቛሒታት'ዚኦም ኣብ መስርሕ ምርባሕ ዋህዮታት ኣካላትና ጣልቃ ብምእታው፣ ነዚ ዋህዮታት ምስራሕ ዘይንክብር ክገብርዎ ይኽእሉ'የም። ሳዕቤናት ናይ'ዚ ድማ ኣብ ምምዕባልን ኣመቓቕላን ዋህዮታት ኣትዩ ንኣንጸር ከቃላዕና ይኽእል'ዩ። እቲ ኣገባብ ድማ ዋህዮታት ብዘይልሙድ ኣገባብ ንኦክሲጅን ምስ ተቓልዑ'ዩ ዘጋጥም። ነዚ ንምርዳእ ሓጺንን ኦክሲጅንን ኣብ ቅሉዕ ኣየር ምስ ተራኸቡ ንዝፍጠር መስርሕ ምምራት ክንምልከት ንኽእል። ኣብ ሓጺን ምምራት፣ ኣብ ዋህዮታት ድማ ምምዕባል ሕማም መንሽሮ ከጋጥም ይኽእል። ካብ 'ዚ ሓደጋ'ዚ ነፍስና ንምውሓስ ድማ ጸረ-ቃጸሎ ዋህዮታት ኪኾውን ዝኽእል ካብ ጥረታት ንዝረክብ ኣንቲ-ኦክሲዳንት ዝበሃል ቀመም ብእኹል ምጠን ክንረክብ ኣለና።

ኣብ ርእሲ'ዚ ዝደስከለ ስብሕን ኮሌስትሮልን ዘይብሉ፣ ካብ ጥረታት ክርከብ ዝኽእል 25 ግራም ፕሮቲን ኣብ መዓልቲ ምውሳድ ካብ ሓደጋ ሕማም ልቢ ከድሕነና ይኽእል'ዩ። እዚ ድማ ካልእ ዝኾነ ይኹን ተወሳኺ መግቢ ከይሓወስና ካብ ጥረታት ጥራይ ክንረኽቦ ንኽእል ኢና።

**ሓደስቲ መጽናዕትታት ብዝሀብ ረብሓታት ምምጋብ ጥረታት ምስ ምክልኻል ሕማማት ኣተኣሳሰርም እንታይ ደበሉ?**

ኣብ'ታ ብስሩፍልጠት ሕክምና ኣዝያ ሰጉማ ኣላ እትባሃል ኣሜሪካ እንተተመልከትና፣ ገና ሕጂ'ውን ሕማም ልቢ እቲ መውዳድርቲ ዘይተረኽቦ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝሰራዕ ቐታሊ ሕማም ኮይኑ ኣሎ። ኣብ ሃገራት ኤሲያ ግና እቲ ብብዝሒ ዝዘውተር መግቢ ካብ ጥረታት ዝዳሎ ስለ ዘኾነ፣ እዚ ሕማም'ዚ ቦታ የብሉን። ነዚ ከም መንቀሊ ብምግባር ብመገዲ ስነ-ፍልጠታዊ መጽናዕቲ ዝተበጽሑ ርኽቦታት ከም



ዘለጽርዎ ጥረታት፣ ካልኣዮምን፣ ኢዩዞፍላቮንስ ዝተባህሉ ንሰራወር ደም ዘጥዕዩ ቀመማት ስለ ዘለዎም ኣብ ምክልኻል ሕማም ልቢ ኣዝዮም ሓገዝቲ'የም። ደሮ ብሕማም ልቢ ክሳቐዩ ንዝጀመሩ ሰባት'ውን ከም'ዚ ዓይነት መግብታት ሓገዝቲ'የም። ካብ ጥረታት ዝርከቡ ልሕጽታትን ስታርችን ድማ ምንጪ ናይ'ዞም ክግለጹ ዝጸንሑ ጥዕናዊ ረብሓታት የም።

**ሕማም መንሽሮን ጥረታትን**

ሕማም መንሽሮ ንዓለምና ዓብዪ ጥዕናዊ ብደሆታት ኮይናም ካብ ዘለዉ ጸገማት ሓደ'ዩ። ሕማም መንሽሮ ምስ ኣመጋግባና ልዑል ምትእስሳር ከም ዘለዎ ድማ መጽናዕትታት ይሕብሩ'የም። ኣብ ምዕራባዊ ዓለም፣ ሎሚ ካብ ዝዘውተሩ ዓይነታት መግቢ ዝበዝሑ ደስኩል ስብሒ ዘለዎም ምስ ምኳኖም፣ ኣብ ኣሜሪካ፣ ዓባይ ብሪጣንያ፣ ጀርመንን ካልኦትን ብብዝሒ ሕማማት መንሽሮ ይረኣዩ'የም። ነዚ ማእከል ዝገበሩ መጽናዕትታት ከም ዘለጽርዎ ድማ መንሽሮ ጡብን ፍሕኛን ካብ ጥረታት ዝተዳለዉ መግብታት ብምምጋብ ክውሕዱ ከም ዝኽእሉ ተገምጊሞም'ሎ።

እዞም ሕማማት እዚኣቶም ንኣብ ከባቢ ንጽሬጽግያት ( ሜኖፖዝ) ዝርከባ ደቀ'ንስትዮ ብብዝሒ ዘጋጥሙን ዘሳቕዩን ሕማማት'የም። እዚ ድማ ምስ'ቲ ኢስትሮጅን ዝተባህለ ኣንስታዊ

ቀመም(ሆርሞን) ቀጥታዊ ምትሕሓዝ ስለ ዘሎዎ'ዩ። ናይ መንሽሮ ዋህዮታት ኣብ ምርባሕ ዓቢ ግደ ዘለዎ ኣንስታዊ ቀመም'ዩ። ዝኸ ንመቆጻጸሪ ደማ ካብ ጥረታት ብእንረኽቦም ቀመማት ኢስትሮጂን ምስ ዋህዮታት ኣካላትና ንኸይጣበቕ ክንከላኸል ንኽእል። ንመጠን ኣመጋግባ ብዝምልከት ደማ ንዚያዳ ድሕነት ካብ 1-2 ግዜ ኣብ መዓልቲ ካብ ጥረታት ዝተሰርሑ መግብታት ምምጋብ ነቲ ሓደጋ ብ 60% ክሳብ 70% ክጕድሎ ይኽእል።

ኣብ ግዜ ንጽፈ-ጽግያት (ሜኖፖዝ) እቲ ኢስትሮጂን እተባህለ ሆርሞን (ቀመም) ኣዝዩ ስለ ዝጎድል፣ ኣብ ግዜን ድሕርን ንጽፈ-ጽግያት ሂወት ደቀ'ንስትዮ ቀጨወጨው ዝመልኣን ጸቕጢ ዝዕብርን'ዩ ዝኸውን። ዝኸ ንምህዳእ ብተደጋጋሚ ጥረታት ኣብ መግብኻ ምዝውታር ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ። ምኽንያቱ ኣይዛፍሎቮንስ ትሕዝቶ ዘለዎም መግብታት ኣብ ምምዕርራይ ኢስትሮጂን ኣዝዩም ጠቓምቲ ስለዝኾኑ።።

ሕማም ኣዕጽምትን ጥረታትን

ጥረታት በቲ ዝዋንእ ዘይምምጋብ ሰብ ግዳይ ሕማም ኣዕጽምቲ ኪኸውን ይኽእል'ዩ።። ሓደ ካብዚኦቶም ሕማም ኦስትርዮፖሮሰስ'ዩ። እዚ ሕማም'ዚ ብመሰረቱ ካብ ጉድለት ካልሺየም'ዩ ዝመጽእ። ካልሽየም ደማ ካብ ጥረታት ብእኹል መጠን ክንረኽቦ እንኽእል ማዕድን'ዩ።። እዚ ሕማም'ዚ ኣብ ዝማዕበሉ ኩነታት፣ ኣዕጽምቲ ልዕሊ መጠን ቀጠንትን ተነቀፍትን ይኾኑ። ብፍላይ ኣብ ከባቢ ጎሎን መሓውርን ዝርከቡ ኣዕጽምቲ ተሰበርትን ብቐሊሉ ዝስቖሩን ይኾኑ።። ኣብ ርእሲ'ዚ ካብ ጥረታት ዝርከብ ማዕድን ካልሺየም ኣብ ኩነታት ምርጋእን ጸቕጥን ደም ልዑልን እወንታዊ ግደ የበርክት'ዩ። ወላ'ኳ ካልሺየም ብዐጠዛ ካብ ጸባን ወጽኢታቱን ክርከብ ዝኽእል እንተኾነ፣ ካብ ከም በዓል ዓይኒ-ዓተር ዝኣመሰሉ ጥረታት'ውን እኹል ካልሺየም ክንረክብ ንኽእል ኢና። በዚ ደማ ጥዑና ኣዕጽምትና ክንሕሉ ንኽእል። ኣድላይነት ካልሺየም ደማ ብዕድመ ዝጸሎ'ዩ። ብዚያዳ ህጻናት ልዑል መጠን ካልሺየም'ዩ ዘድልዮም። ዓበይቲ'ውን ንጥዕና ኣዕጽምቶም ሓጋዚ ስለዝኾነ እኹል ካልሺየም ክወስዱ ኣለዎም።።ዋላ'ኳ ኣብ ብዙሓት ምንጮታት ካልሺየም ካብ ጸባን ስጋን ወጽኢቶምን ብዐጠዛ ከም ዝርከብ ይግለጽ እንተኾነ፣ ንጥዕናና ግና እቲ ካብ ጥረታት እንረኽቦ ዓይነት ካልሺየም ካብቲ ናይ እንስሳታት ካልሺየም ብብዙሕ መገዲ ዘይተጓናጸን ኣርባሕን'ዩ።

ዝኾነ ኣቓዲምና ምስ ሕማም ልቢ፣ መንሽሮ፣ ምቅጣን ኣዕጽምትን ካልኦትን ኣታኣሳስርና ከምዝገለጽና ዝጸናሕና ናይ ጥረታት ረብሓ፣ እዚኦም እንዝርዝሮም ተወሰኽቲ ልምድታት እንተወሲኽናሎም ዚያዳ ጥዕናና ምሉእ ኪኸውን ይኽእል።

- ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር፣

- ክብደት ኣካላትካ ምሕላው፣

- መዓልታዊ ትምባኾ ኣእካል ምቅያር፣

- እንተኽኢልካ ኣብ መዓልታዊ መግብኻ ፍረታት ክትሕወስ ምፍታን፣

-መግብኻ ጽሬቱ ኣብ ዝተሓለወ ውሑስ ቦታ ምዕቃብ (ምቕማጥ)

-ኣብ መግብኻ ጨው'ን ሽኮርን ዘይምብዛሕ

- ስብሕን ኮሌስትሮል ዘለዎምን መግብታት ዘይምዝውታር

ኣብ ብዙሓት ንዝተመጣጠነ መግቢ ዝምልከቱ ጽሑፋት እንተተመልከትና፣ ጥረታት ንካብ ብዙሓት ዓይነት መግብታት ዝርከቡ ማእዛታት የጠቓልሉ'የም። ንኣብነት ጥረታት ዝምግብ ሰብ ብዙሕ ስጋ ዘይብላዕ ኢሉ ክሻቐል ኣይግበኦን። እታ ሓንቲ ብክኢላታት ሱሙሕ እትዋሃብ ምኽሪ ካብ ፍረታት ዝርከብ መኣዛ ብዙሕ ኣብ ጥረታት ዘይርከብ ምኳኑ'ዩ። ስለ'ዚ ጎድኒ ጎድኒ ጥረታት ሓደ ሰብ ብዓቕሙ ፍረታት ክሕወስ ክጽዕር ኣለዎ።

እዚ ክብሃል እንከሎ ግና ጥረታት'ውን ጠገለ ብዘይብሉ ኣገባብ እንተወሲድናዮም፣ ናይ ባዕሎም ጸገማት ክህልዎም ስለ ዝኽእል፣ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ብምዝውታር ጉዳኢ ወገናም ክመዓራረ ክኽእል ኣለዎ።።

እምበኣር ካብ ጥረታት ዝርከቡ ፕሮቲናት፣ ዋህዮታት ኣካላት ኣብ ምጽጋን ልዑል ተራ ክህልዎም እንከሎ፣ ኣብ እርጋን ንዝተጐማገሙ ሰባት'ውን ኩነተኣእምሮኦም ንምምዕርራይ እኹል መጠን ፕሮቲን ካብ ጥረታት ክረኽቡ ኣለዎም።

ንዚያዳ ወጽኢት፣ ጥረታት ከይተቐርፉ ምስ ሽፋኖም ክብልዑ'ለዎም። ምኽንያቱ ኩሎም ካብ ኣትክልቲ ዝርከቡ ዓይነት መግብታት፣ ብፍላይ ደማ ካብ ጥረታት ዝዓለዉ ምስ ሽፋኖም ምስ ዝብልዑ'የም ኑቶም ካብ እንስሳታት ዝርከቡ መግብታት ብርኡይ ዝበለጹምም። ኣብ እንጓቍቍሖ፣ ኣብ ስጋ፣ ኣብ ዓሳ፣ ኣብ ጸባ እዮም ካብ ኣታኽልቲ ዝዓለዉ መግብታት እንረኽቦም ንጥዕና ሓገዝቲ ዝኾኑ ልሕጽታት ፍጹም ኣይረኽቡን'የም። ዘይምርካቦም ደማ ንሽኮርን ጸቕጢ ደምን መሻሮን ሕማም ልብን ዝከላኸሉልካ ጉልባብ ዘይምርካብ ማለት'ዩ።

ንኣገባብ ኣሰራርሓ ናይ ጥረታት መግቢ ብዝምልከት ከም ኩነታቱ ክፈላለ ዝኽእል'ኳ እንተኾነ መብዝሕትኡ እዋን ግን፦

- ከባቢ ፍርቂ ክሎ ዝኸውን ጥረ ኣብ ሸሞንተ ኩብያ ማይ ሓዊስካ ንኣስታት 2 ሰዓታት ዝኣክል ብዋዕኢ ኣብስሎ። እዚ ግና ኣብ ኣገባብ ኣሰራርሓ እቲ ጥረ ንኽንደይ እዋን ኣብ መኻዚኖ ተዓቂሩ ጸኒሑ ወሰኒ ነገር'ዩ።

- ኣቐዲምካ ኣብ ዝሑል ማይ ኣሊኽካ ኑቶም ዝጠኽሎኹ ጥረታት ጸብለል ምስ በሉ እለዮም። ኣብ ምረት ናይ'ቲ ዝዓሎ መግቢ'ውን ጽልዋ ክህልዎ ስለ ዝኽእል።።

- ገለገለ ዓይነት ጥረታት ብዋዕኢ ሓጺብካን ሽፋኖም ኣሊኽካን ጸባ ክሰርሑ ይኽእሉ'የም። ዘይጠዐምቲ ካብ እንስሳታት ዝርከብ ጸባ ደማ ዝውሕድ ኮሌስትሮለን ስብሕን ዘለዎ ኮይኑ፣ ንጥዕና ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ።

- ካብ ጥረታት ዝረከብ ሓርጭ (ሽሮ) ክልተ ማንካ ኣብ ሓደ ታኒካ ናይ እኽሊ ሓርጭ ሓዊስካ ክትሰኽትቶ ትኽእል። ኣብ ጣዕምን ትሕዝቶን ደማ ነቲ ቅጫ ወይ ባኒ ከመሓይሾ ይኽእል።

ብዘኾነ ኣብ ሃገርና ጥረታት ብብዙሕ መልክዖት ንመግቢ ይዳለው'የም። ብመልክዕ ቆሎ፣ ሽሮ፣ ሕልበት፣ ቅጫ፣ ብቑልቶ፣ ሸዊት፣ ሙቶ፣ ጥጥቖ፣ ጥረታት ንኣምግብ ኢና። ስለ'ዚ ሕብረተሰብና ካብቶም ጥረታት ብእኹል መጠን ዝምግቡ ሕብረተሰባት ዓለም'ዩ።

እዚ ደማ ዋላ'ኳ ብስታትስቲክስ ሓበሬታ ኣያሰነዮ እምበር፣ ካብ ሕማማት ሽኮር፣ ጸቕጢ ደምን መንሽሮን ብዝተዋግዲ ኣብ ድሓን ቦታ ክንሕሉ ከም እንኽእል'ዩ ዝገመት። ምኽንያቱ ኣመጋግባናን ጂኦግራፍያዊ ኩነታትናን ጥረታትን ኣእካልን ኣሕምልትን ከም እንምግብ ይገብረና'ዩ።

ካብ ሱዳት መጽሔት መንእሰይ

# ሕግን ስነ-ምግባርን

ሚከኤል ጺጋይ

## ጥንታዊ ማሕላ ተመሃሮ ሕክምናን ኣገዳስነቱን

ግሪኻዊ ሂጰቅራጦስ መምህር ሓካይም ኣብ ዝነበረሉ እዋን፣ ኑቶም ትምህርቲ ዝፈጸሙ ተመሃሮኡ በዞን ዝስዕባ ነጥብታት የምሕሎም ነይሩ።

ኣነ ..... ዝተባሃልኩ፦

- ብምሉእ ዓቕመይን ሕልናይን ክሰርሕ
- ንሕሙማት ዝጉብሮ ፍወሳ ይኹን ዝህቦ ምኽሪ ንረብሓ ሕሙማተይ'ምበር ንእከይ ዕላማን ረብሓን ከየውዕሎ
- ብሕሙማት ተሓቲተ መርዚ ከይህብ
- ጥንሲ ከይንጽልን ንመነጸሊ ዝኾውን መድሃኒት ከይህብን
- ንሕሙማት ክሕግዝ'ምበር፣ ኣብ ወልቃዊ ረብሓን በለጽን ከየተኩር
- ንፍወሳ ኣብ ልዕሊ ዝመጽኣኒ ደቀንስትዮ ድሌት ስጋዊ ርክብ ከየሕድር
- ብምኽንያት ስርሐይ ዝፈለጥክዎ ነጸርታ ሕማም ናይ ወልቀሰባት ክሰትር'ምበር ንኻልኦት ሰባት ከይነግር
- ንሞያዊ ክእለተይ ብግቡእ እናፈጸምኩ ክብሪ ሞያይ ዓቒበ ብሰላም ክነብርን
- ብኣንጻር'ዚ እንተተጓዒዘ ድማ ኣብ ጉዕዞ ህይወተይ ኩነ ክወርደኒ እምሕል ኣለኹ።

እዞም ማሕላታት ቅድሚ ክልተ መዋእል ዝነበሩ ይኹኑ'ምበር፣ ኣብዚ እዋን'ዚ'ውን ኣብ ሕግን ስነ-ምግባርን ሰብ ሞያ ጥዕና ዓቢ ኣገዳስነት ኣለዎም።

1. **ዝጉብሮ ፍወሳን ዝህቦ ምኽርን ኣብ እከይ ዕላማ ከየውዕሎ፥**

ስልጣን ሓኪም ኣዝዩ ገፊሕ'ዩ። ሓኪም ኣብ ትሕቲ ፈጣሪ ሓለዋ ህይወት ወዲሰብ'ዩ። ኣብ ሕጋዊ ጉዳያት ድማ ሞያዊ ምስክር'ዩ። እፍውስ ኣለኹ እናበለ ክቐትል ወይ ንቕቡጽ ክምሕር፣ ኣብ ሕጋዊ ጉዳያት እሙን ክኸውን ወይ ናይ ሓሶት ምስክርነት ክህብ ይኽእል። በዚ ድማ ሞያ ሓኪም ኣብ እከይ ዕላማ ከይውዕል ሞያዊ ሕልና ይሓትት። ሓካይም ንገበናዊ ክስታት ክቃልዑን ፍቓድ ስርሖም ክእገድን ዚጋጥመሉ እዋን'ውን ኣሎ።

2. **ብሕሙማት ተሓቲቶ መርዚ ከይህብ፥**

ምግቶም ዘይተርፍ ግን ከኣ ብርቱዕ ስቓይ ዘለዎም ሕሙማት ወይ ቁሱላት፣ ትንፋሶም ንምሕላፍ ሓገዝ ሓካይም ዝደልዩሉ እዋን ኣሎ። እዚ "ቅትለት ንምሕረት" Mercy killing ተባሂሉ ይፍለጥ። ኣብ ገለ ሃገራት ክሰሩ ዘይክእሉ ወጹዓት ብመሰረት ፍቓዶም ሞቶም ክፍጸም ከም መሰሎምን መሰል ቤተሰቦምን ይውሰድ። ብሕጊ ድማ ይፍቀድ። ኣብ ገለ ሃገራት ግን ብጥብቂ ኩልኩል'ዩ። ኣብ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ዓንቀጽ 525 ርእሰ-ቅትለት ንዝፍጽም ሰብ ምልዕዓል ወይ ምሕጋዝ ገበን ምዃኑ ተመልኪቱ ኣሎ። ኣብ ዓንቀጽ 66 ድማ ፍቓድ ተበዳሊ ከም መከላኸሊ ክሲ ከም ዘየገልግል ተሓጊጉ ይርከብ።

3. **ጥንሲ ከይንጽል ወይ ዝንጽል መድሃኒት ከይህብ፥**

ጥንሲ ብምርጫ ጥንስቲ ክንጸል ኣብ ገለ ሃገራት ሕጋዊ ክኸውን ከሎ ኣብ ዝበዝሓ ሃገራት ግን ኣይቅቡልን'ዩ። ኣብ ሃገርና ኤርትራ ንኣብነት ብመሰረት ዓንቀጽ 528-533 ኩልኩልን ዘቕጽዕን'ዩ። ሓኪም'ውን ብዘይ ብቑዕ ጥዕናዊ ምኽንያት ወይ ብሕጊ ካብ ዝተገልጸ ፍሉይነታት ወጻኢ ጥንሲ ምስ ዝንጽል ብሕጊ ተሓታቲ ኢዩ።

4. **ንሕሙማት ክፍውስ'ምበር ኣብ ረብሓን በለጽን ከየተኩር**

ሂጰቅራጦስ ኣብ'ዚ ማሕላ'ዚ ረብሓ ክብል'ከሎ ኑቲ ናይ ሓኪምን ተሓጋገዝቱን ቅቡል ጻማ ወይ ብስምምዕ ዝረኽብዎ ክፍሊት ማለቱ ኣይኮነን። ካልእ ዘይሕጋዊ ረብሓን ምዝመዛን ማለቱ'ዩ። ኣብ ተመክሮ ፍትሒ ሓኪም ኣብ ልዕሊ ሕሙማት፣ ዘይቅቡል ተጽዕኖ undue influence ኣሕዲሩ፣ ንወረስቲ ሕሙም ጉም ኣቢሉ፣ ካብ ሕሙማቱ ብውህብቶ ወይ ብኑዛዜ ንብረት ወይ ዓቕን ዘይብሉ ሃብቲ ዝረኸበሉን ሕጋዊ ምስሕሓብ ዘኽተለሉን እዋን ኣሎ። ኣብ'ዚ ብሩህ ክኸውን ዘለዎ ግን ሓኪም ብጻዕርን ብተወፋይነትን ካብ ዝሓገዞም ሕሙማት ብውህብቶ ወይ ብኑዛዜ፣ ንብረት ወይ ገንዘብ ኣይቅበልን ወይ ክወርስ መሰል የብሉን ማለት ኣይኮነን።

5. **ንፍወሳ ኣብ ዝመጽኣኒ ደቀንስትዮ ድልየት ስጋዊ ርክብ ከይሓድረኒ**

ብዙሓት ሓኪይም በዚ ፈተነ'ዚ ይሓልፉ፤ ገለ ይሰግሩ ገለ ድማ ይሕንኩሉ። ታሪኽ ገበናዊ ጉዳያት ናይ በበይነን ሃገራት እንተተመልከትና "ሓኪም ዓሚጹኒ" "ንስጋዊ ርክብ ሓቲቱኒ" ወይ "ንስጋዊ ርክብ ኣታሊሉኒ" ዝብሉ ፋይላት ንረክብ። ኣብ መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ፡ ሓኪም ወይ ተሓጋጋዚ ሓኪም ኣብ ትሕቲ ሓልዮቱ ንእትርከብ ጓልኣንስተይቲ እንተዓሚጹ መቕጻዕቱ ክሳብ 15 ዓመት ጽኑዕ ማእሰርቲ ምዃኑ ብዓንቀጽ 589 ተገሊጹ ይርከብ። ብዘይካ ብዓመጽ ኣብቲ ኣብ ሕክምና ተዓቂባትሉ ዘላ እዋን ነቲ ስጋዊ ርክብ ፍቓዳ ሂባ'ያ እንተተባህለ'ውን እቲ በዓል ሞያ ክሳብ ብ 5 ዓመት ጽኑዕ ማእሰርቲ ከም ዝቕጻዕ ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 592 ይገልጽ።

6. **ኣብ ስርሖይ ዝፈለጥክዎ ናይ ወልቀሰባት ነጽርታ ሕማም ክሰትር**

እዚ እቲ መሰል ብሕትና privacy እንብሎ'ዩ። ሓኪም ብመንገዲ ስርሑ ዝፈለጦ ዓይነት ሕማማት "እከለ ከምዚ ኣለዎ" "እከሊት ከምዚ ኣለዋ" እናበለ ንኻልኦት ክዘሩ ስልጣን የብሉን። ብገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 407 ዘኽስስን ዘቕጽዕን ድማ ኢዩ። ሓኪም ብዘይካ ኣብቶም ጸጥታን ድሕነትን ሃገር ዝትንክፉ ጉዳያት። ሕማም ወልቀ ሰብ "ንገረና" ተባሂሉ ብሰብ መዚ መንግስቲ ክግደድ ኣይክእልን።

ኣብ መደምደምታ፡ ጥንታዊ ሓሳባት፡ ፍልስፍናታትን ምህዞታትን ድሕርቲ ንዘመናት ዝተኻዕዘ ምዕባለ ደቂ ሰባት ክኣርጉን ኣገዳስነቶም ለጠቕ ክብልን ትጽበዮ። እንተኾነ ኩሎም ፈላስፋታት እንተላይ ሂጶቅራጠስ ዝሓደጉልና ፍልጠትን ምርምርን ግን ንዘንተ እለት መምስ ዝመጽእ ምዕባለን ኣተሓሳስባን ተዋሲቦም ክኸዱን ኣገዳስነቶም እናተኾለዐ ክቕጽሉን ምኽኣሎም ዘደንቕ ኣይኮነን።

# ጾታዊ ርክብ እኽልቲ ጓልኣንስተይቲ ምስ ትሕቲ ዕድመ ወዲ



ኣብ ትምህርቲ ጾታ ወይ ድማ ኣብ ሕጋዊ ኣስተምህሮ ካብ ዘጋጥሙ ሕቶታት ሓደ "ብዕድመ ዝኣኸለ ወዲ ምስ ትሕቲ ዕድመ ጓልኣንስተይቲ ስጋዊ ርክብ እንተፈጺሙ ብገበን ይቕጻዕ፡ ብዕድመ ዝኣኸለት ጓልኣንስተይቲ ምስ ትሕቲ ዕድመ ወዲ ጾታዊ ርክብ እንተፈጺማኸ ብገበን ትኽሰሰዶ?" ዝብል እዩ።

ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 595 ዝኾነ እኹል ሰብ ምስ ትሕቲ ዕድመ ኣንጻር ጾታ ስጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ክሳብ ብሰለስተ ዓመት ማእሰርቲ ከም ዝቕጻዕ ይነግረና። ብመሰረት ኣጸሓሕፋ ናይ'ቲ ሕጊ ጾታ ዝፈሊ ኩይኑ ኣይተጻሕፈን። ትሕቲ ዕድመ ማለት 18 ዓመት ዘይመልአ ሰብ ማለት'ዩ። ስለዚ ድማ ከምቲ ሓደ እኹል ወዲ-ተባዕታይ ምስ ትሕቲ ዕድመ ጓልኣንስተይቲ ስጋዊ ርክብ እንተፈጺሙ ዝቕጻዕ ሓንቲ እኽልቲ ጓልኣንስተይቲ ድማ ምስ ትሕቲ ዕድመ ወዲ ስጋዊ ርክብ እንተፈጺማ ተሓታቲት ክትከውን ትኽእል'ያ።

እንተኾነ ኣብ ሕብረተሰብና ጽኑዕ ሓለዋን ክትትልን ዝግበረላ ጓልኣንስተይቲ'ያ። እቲ ምኽንያት ድማ ብመሰረት ዝንጸሐ ልምዲ ሕቶ ድንግልናን ዘይተደልየ ጥንስን ዘጋጥም ኣብ ልዕሊ እታ ትሕቲ ዕድመ ጓልኣንስተይቲ ስለዝኾነ'ዩ። ስለዚ ድማ ብዕድመ እኹል ወዲተባዕታይ ምስ ትሕቲ ዕድመ ጓልኣንስተይቲ ስጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ስድራ-ቤት ወይ ወከልቲ ናይ'ታ ትሕቲ ዕድመ ጓልኣንስተይቲ ናብ ፖሊስ ቀሪቦም ዘመልክቱ ክኾኑ ከለዉ፡ እኽልቲ ጓልኣንስተይቲ ምስ ትሕቲ ዕድመ ወድና ትዘውር ኣላ ወይ ድማ ስጋዊ ርክብ ፈጺማ ዝብል ምልክታታት ግን ናብ ፖሊስ ኣይቀርብን ኢዩ። እቲ ተርእዮ ማለት እኽልቲ ጓልኣንስተይቲ ምስ ገና 18 ዓመት ዘይመልአ ወዲ ክትዘውር ኣየጋጥምን'ዩ ማለት ግን ኣይኮነን።

ብዝተረፈ ግን ብሕጊ ሓንቲ እኽልቲ ጓልኣንስተይቲ ንኣብነት 25 ዕድሚኣ ምስ ወዲ 14-17 ዓመት ብዙረት ይኹን ብፍቕሪ ስጋዊ ርክብ ምስ እትፍጽም እዚ ድማ ብወለዲ ናይ'ቲ ወዲ ዘይተደገፈ ምስ ዝኸውን (ክድገፍ'ውን ኣይክእልን'ዩ) እታ ጓልኣንስተይቲ ክትክሰስ ኩነ ክትቕጻዕ ይከኣል'ዩ። ምኽንያቱ ድማ ሕጊ ጾታኦም ብዘየገድስ ንኹሎም ትሕቲ ዕድመ ዝከላኸለሎም ብምዃኑ ኢዩ።

ስእላ ኣብ ላዕሊ ዘርአ ጓልኣንስተይቲ ዴብራ ላፌቭ እትብሃል ጓል 24 ዓመት በዓልቲ ሓዳር ኢያ። ንሳ ኣብ ፍሎሪዳ ኣብ ሓደ ማእከላይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ከም መምህር ኩይና ትሰርሕ። ኣብ ወርሒ ሰነ 2004 ምስ ወዲ 14 ዓመት ተመሃራይ ተደጋጋሚ እዋን ስጋዊ ርክብ ምፍጻማ ስለዝኣመነት ንማእሰርቲ ተፈሪዳ። ካብቲ ናይ ምምህርና ሞያኣ'ውን ተዘናቢላ ትርከብ።



# ሓንቲ ሕቶ ሓላትኒ

## ግጉይ ልምድታት ድሕሪ መግቢ

### 7 ግጉይ ልምድታት ድሕሪ መግቢ

*ሕቶ፥ መግቢ ድሕሪ ምምጋብና ብኡ ንብኡ ብእግሪ ክንከይድ፡ መሕቀቒ ኣልኮላዊ መስተ ክንወስድ፡ ክንድቕስ ወዘተ ንጥዕና ጽቡቕ ምዃኑ ይዝረብ'ዩ። ብዛዕባ'ዚ ሓቀኛ ሙብርሂ ክትህቡኒ ምደለኹ።*

ደጀን ሃብተማርያም ካብ ሜዳ ኤርትራ

**መልሲ፥ ብዛዕባ ድሕሪ መግቢ ክንገብሮም ዝግበኣናን ዘይግበኣናን ብዙሕ ይብሃልን ይዕለልን እዩ። ነዞም ዝስዕቡ 7 ግጉይ ልምድታት ድሕሪ መግቢ ብግቡእ እንተ ኣንቢብኩሞም ንሕቶኻ እኹል መልሲ ክኾኑ ይኽእሉ'ዮም።**

**1. ምትካኽ ሽጋራ፥**

**እዚ ካብ'ቲ ንግምቶ ንላዕሊ ሳዕቤን ከምዘለዎ ክኢላታት ይዛረቡ። ምኽንያቱ 1 ሽጋራ ድሕሪ መግቢ ምውሳድ ክንዲ ናይ 10 ሽጋራ ሳዕቤን ይህልዎ።**

**2. ጸዑቕ ምንቅስቓስ ምስራሕ፥**

**ዋላ'ኳ ኩሉ ሰብ ድሕሪ መግቢ ምንቅስቓስ ምዝውታር ከም ቅኑዕ ዝወስዶ እንተኾነ፡ እቲ ሓቂ ግን ብኣንጻሩ እዩ። ምኽንያቱ እትገብሮ ምንቅስቓስ ወይ ስፖርት ኣካላትካ እቲ ዝድለ መኣዛታት ካብ መግቢ ንኸይመጹ ይዓግት። ስለዚ ድሕሪ መግቢ ህዱእን ቀሊልን ብዙሕ ሃልኪ ዘይብሉ ጉዕዞ እግሪ ኩተዘውትር ትምከር።**

**3. ኣካላትካ ምሕጻብ፥**

**ኣብዛ ጉዳይ'ዚኣ ድሕሪ መግቢ ኑብስና ንኸይንሕጸብ ዝመኽሩና ኣዴታትና ሓቀን እየን። መግቢ ድሕሪ ምብላዕና ዝበዝሐ ደም ናብ ከብቢ ከስዐ ብምኻድ ንምሕቃቕ የሳልጥ። ማይ ምስ እንሕጸብ ወይ ድማ ምስ እንሕንብስ ኣካላትና ፍልልይ ናይ ሙቐት ስለዝስምዖ ማይን ምንቅስቓስን ድማ ንስርዓት ዙረት-ደም ስለ ዘቀላጥፍ፥ ደም ናብ ምሉእ ኣካላትና ይዝርጋሕ። በዚ ምኽንያት ድማ ምሕቃቕ መግቢ ይደናጎ።**

**4. ምስታይ ሻሂ፥**

**እዚ ኣብ ብዙሓት ሰባት ዝርአ ጌጋ ልምዲ እዩ። ካፈይን ማለት እቲ ቀንዲ ትሕዝቶ ቆጽሊ ሻሂ ምስ ኣብ መግብና ዝርከብ ሓጺን ብምትሕሓዝ እቲ ኣገዳሲ ማዕድን ናብ ኣካላትና ንኸይሕወስ ይገብር። እዚ ብፍላይ ንዋሕዲ-ደም (ኣነምያ) ዘለዎም ሰባት ሓደገኛ ክኸውን ስለዝኽእል ብውሑዱ ክሳብ ሓደ ሰዓት ድሕሪ መግቢ ሻሂ ክሰትዩ የብሎምን።**

**5. ናይ ኩብዲ ስፖርት ምስራሕ፥**

**ድሕሪ ምምጋብ ብቐጥታ ናይ ኩብዲ ምንቅስቓስ ኣካላት ምኺያድ ናይ መዓናጡ ምትእስሳር(ምጥንናግ) ከስዕብ ይኽእል። እዚ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንስርዓት ምሕቃቕ መግቢ የደናጉን፡ ዝያዳ ኩብደት ኣካላት ንኽትወሰኽ ይገብርን።**

**6. ፍረታት ምብላዕ፥**

**ኣካላትና ንፍረታት ኣብ ሓጺር ግዜ እዩ ዝሕቅቖም። ይኹን ደኣምበር ምስ መግቢ ሓዊስና ወይ ኣከታቲልና እንተ ወሲድናዮም ኣብ ከስዐ ንነዊሕ ሰዓታት ይጸንሑ እሞ፡ መሽሚሾም ጋዝትን መርዝን ይተፍኡ። ብተወሳኺ ኣብ ቆርበት ቀጸላ ናይ ዝተኣከበ ስብሒ(cellulite) ንኽፍጠር'ውን የተባብዑ። ስለዚ ፍረታት ኣብ ጥራሕ ኩብድኻ ወይ ድማ 2 ሰዓታት ቅድሚ ወይ ድሕሪ መግቢ ጥራይ ክትወስድ ፈትን።**

**7. ምድቃስ፥**

**ኣብ ግዜ ድቃስ ዝበዝሐ ንጥፈታት ኣካላትና ስለ ዝዝሕል ዝበላዕናዮ መግቢ ብቐሊሉ ክሓቅቕ ኣይክእልን። ንጋድም በጥ ምባል ንባዕሉ፥ ንመስርሕ ኣተሓቕቓ መግብና፡ ምንዛዕ ኣሕቀቕቲ ፈሳሳትን ምቹእ ስለዘይኮነ እቲ ዕዮ ክዕመም ኣይክእልን። እኳ ደኣ ንከም በዓል ቀሓር ዝኣመሰሉ ናይ ከስዐ ሕማማት ከቃልዓና ይኽእል። ስለዚ ናይ መግቢ ሰዓታትና ካብ እዋን ድቃስ ብውሑዱ ብ2 ሰዓታት ክፍለ ተመራጺ እዩ።**

### ምልክት ጥንሲዶ ይኸውን?

*ሕቶ፥ ክልተ ሰሙን ይገብር ሲጋዊ ርክብ ፈጺመ ነይረ። እቲ ርክብ ብኮንዶም ስለዝነበረ ኣይተሰከፍኩን። ይኹንምበር ቅድሚ ሓደ ሰሙን ክመጸኣኒ ዝነበሮ ወርሓዊ ጽግያተይ ሰሙን ኣቢሉ ደንጉዩሲ ተሻቒለ'ሞ፡ እንታይ ክገብር?*

*ኣርሴማ ካብ ከረን*

**መልሲ፥ ኣርሴማ፡ ውሑስ ጾታዊ ርክብ ክበሃል እንከሎ፡ እቲ ጾታዊ ርክብ ካብ ክኸውን ዝኽእል ዘይተደልየ ጥንስን ሕማማትን ናጻ ብዝኾነ መገዲ ክፍጸም እንከሎ'ዩ። ምጥቃም ኮንዶም ካብ ሓደ ካብ'ቲ መገድታት ውሑስ ጾታዊ ርክብ ከም ምዃኑ መጠን ብግቡእ**

እንተተጠቐምኩምሉ ዘሰክፍ የብሉን። ይኹን'ምበር እቲ ኮንዶም ካብ ዘይግቡእ ኣጠቓቕማን ሃታሃታን ምስ ዝቕደድ ውሑስ ኣይከውንን። እዚ ከጎታትተኪ ኸኣ ብመንጽር እዚ ክትርእዩ ፈትኒ። ምናልባሽ እቲ ኮንዶም ዝኾነ ናይ ምቕዳድ ምልክታት ነይሩዎ ድዩ? ማለት ዝኾነ ኣብ ርሕምኺ ዝተሰምዓኪ ፈሳሲ ነይሩ ድዩ። ኣብ ገለገለ እዋን'ውን ዋላ ተቐዲዱ እንከሎ፡ ምስ ኩሉ ውህብ ስምዒታዊ ኮነት ጾታዊ ርክብ ከይርደኣኪ ይኽእል እዩ። ብዝኾነ ግን እታ ኮንዶም ዘይተቐደት እንተኾይና፣ ዘርኢ ወዲ ተባዕታይ ስለዘይሓልፈኪ ጥንሲ ስክፍታ ኣይኮነን።

እታ ኮንዶም ከምዘይተቐደደት ትተኣማመኒ እንተኾይንኪ፣ ወርሓዊ ጽግያት ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ማለት ከም ምሕር ሓሳብ (ጭንቀት)፡ ሕማም ከም ብርቱዕ ረስኒ፣ ምቅይያር ከጎታት ኣየርን... ዝኣመሰሉ ነገራት ክመዛበል ስለዝኽእል ብዙሕ ዘሰክፍ ኣይኮነን። እዚ ትብልዮ ዘለኺ ኸኣ ካብ ሰሙን ንላዕሊ ስለዘይኮነ ኣዚዩ ኣሻቓሊ ኣይኮነን። ካብ ዘሰክፍ ነገር ንምግልጋል ድማ ናብ ሕክምና ብምኻድ ብመርመራ ክተረጋግጽዮ ትኽእሊ ኢኺ።

## ኣሰካፊ ድሕረ-ባይታይ መዓስን ብኸመይን እየ ክነግሮ ዝግበኣኒ?

*ሕቶ፥ ክብረ ንጽህናይ ንሓደ መናብርቲ ይኾነኒ እዩ ኢለ ብእምነት ንዝቐረብክዎ መንእሰይ ኣረኪበያ እየ። ኣብ ዘይተጨበጠ ነገር ከምኡ ዓይነት ስጉምቲ ምውሳደይ ጌጋ ምኧኑ ኣሚነስ ንነብሰይ ምሕረት ብምግባር ተቐቢለዮ እየ። መልዓሊ ደኣ ኣልዒልዎ እምበር፡ ሕጂ ንድሕሪት ተመሊሰ ብዛዕባኡ ክዛረብ'ውን ድሌተይ ኣይኮነን። እቲ ብሕጂ ዝመጽኣኒ ሰብ፡ ከምታ ዘለኽዋ ምስ ኩሉ ጉድለታተይ ክቕበለኒ ኣለዎ በሂሊት እየ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከኣ ሓደ ንዓይ ይኸውን እዩ ኢለ ምስ ዝገመትክዎ ወዲ ዕርክነት ጀሚረ ኣለኹ። የግዳስ፡ ድሕረ-ባይታይ ፈሊጡ፡ ኪቐርበኒ ኣለዎ ዝብል እምንቶ ኣሎኒ። ግና ኸኣ ምስ ነገርክዎ ሰንቢዱ ኪይርሕቀኒ እፈርህ።*

*ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ከኣ ሓደ ንኣይ ይኸውን እዩ ኢለ ምስ ዝገመትክዎ ወዲ፡ ዕርክነት ጀሚረ ኣለኹ። የግዳስ ድሕረ-ባይታይ ፈሊጡ ኪቐርበኒ ኣለዎ ዝብል እምነት ኣሎኒ። ግና ኸኣ ምስ ነገርክዎ ሰንቢዱ ኪይርሕቀኒ እፈርህ። ስለዚስ ንሽነታተይ ነጊረ ሩፍታ ምርካብዶ ይሕሸኒ ወይስ ከጎታተይ ርእዩ ባዕሉ ምስ ሓተተኒ ክነግሮ?*

*ሃናእ ዓ. መንደፈራ*

*መልሲ፥* ብቕዳምነት ንገዛእ ርእስኺ ከምታ ዘላታ ምቕባልኪ ኣዝዩ ጽቡቕ ነገር እዩ። ንፍቕርኺ ኣቐዲምኪ ከጎታትኪ ክትነግርዮ ምሕሳብኪ፥ ኣብ ፍቕርኽን ገዛእ ርእስኽን ዘለኪ ሓልዮት ዘንጸባርቕ ብምኳኑ ብጣዕሚ ዝኣድ ተበግሶ እዩ። ሰብ እንታይኖትካ ፈሊጡ ምሳኻ ናይ ምንባር ስጉምቲ ምስ ዘወሰደ፡ ንመጻኢ ህይወትካ ኣዝዩ ሓጋዚ ስለዝኾነ። የግዳስ፡ እቲ ኣፍቃርየይ ኢልካ እትቐርቦ ሰብ መኣስ እዩ ነዚ ክፈልጦ ዘለዎ ዓቲብና ክንሓስበሉ ዘለና ጉዳይ እዩ።

መጻምድኺ ድሕሪ ባይታኺ ፈሊጡ ኪቐርበኪ ምድላይኪ፥ ኣብ ነብስኺ ዘለኪ እምነትን ኣብ ካልኦት ዘለኪ ንጽህናን ዘርኢ እዩ። ይኹን እምበር፡ ሰባት እወንታዊ ሸነኽካ ጽቡቕ ጌርም ከይፈለጥዎ ዘለካ ሕጽረታት ደጋጊምካ ተዕልሎም እንተኼንካ ከሰንብዶም ይኽእል እዩ። ንኽርሕቑኻ'ውን ብዙሕ ዝኸልክል ነገር ኣይህልዎምን። ስለዚ ሃናእ፡ መጻምድኺ ንእወንታዊ ሸነኽኪ ጽቡቕ ጌሩ ከይፈለጦ፡ ኣብ ሞንጎኹም ጽኑዕ እምነትን ፍቕርን ከይሰረጸ፡ ኣብ ህይወቱ ኣዚኺ ኣገዳሲት ሰብ ምኳንኪ ከይኣመነ፡ እዚ ትብልዮ ዘሎኺ እንተኣዕሊልክዮ ንፍቕርኹም ብኣሉታ ክጸልዎ ይኽእል እዩ።

ስለዚ ድሕሪ ግዜ ኣብ ሞንጎኹም ዘሎ እምነትን ፍቕርን ዓሚቑ ሰሪቱ ምስ ሓዘን ብዛዕባ ከጎታት መርዓ ኩተዕልሉ ምስ ጀመርኩምን እዚ ኣርእስቲ እንተተላዕለ ዝሓይሸ ይመስለና። ሽዑ መጻምድኺ ኣባኺ ዘለዎ ኣረኣእያ ኣዝዩ ወዕወዕ ምስ ዝኸውን፥ ድንግልና ስለዘሰኣነ ጥራይ ክፍለየኪ ዘሎ ተኽእሎ ጽቡብ ዝበለ እዩ። ብዓቢኡ ክትርድእዮ ዘሎኪ ሓደ ዓቢ ጉዳይ ሰብ እውን ንኣኺ ኣዝዩ ቅኑዕ ሰብ ምኳኑ ዘረጋግጸክዮ ዘሎ ኣይመስለናን። ስለዚ ኣይግበሮ እምበር ከጎታትኪ ምስ ነገርክዮ ብድሕሪኡ ንኣኺ ዝኸውን ሰብ ከም ዘይኮነ እንተኣረጋጊጽኪ፣ ኣቐዲምኪ ንነብስኺ ምቕላዕኪ ከጣዕሰኪ ይኽእል እዩ።

ኣብ መውዳእታ ክንብለኪ እንደሊ፣ ንስኺ ንገዛእ ርእስኺ ብልጽቲ እንተ ጌርኪያ ኢኺ መጻምድኺ ብሉጽ ነገር ክትካፍልዮ እትኽእሊ። ዘይብልካ ክትህብ ስለዘይትኽእል። ንነብስኺ ብልጽትን ተባሃጊትን ክትገብርያ እንተኽኢልኪ ግና፡ መጻምድኺ ካብ ዙርያኺ ዝርሕቀሉ ምኽንያት ኣይረኣየናን እዩ። ጽቡቕ ዕድል ከኣ ንምኞልኪ።

## ደቀቕቲ ልሕጻጻት

*ሕቶ፡- ሓደ ክርድኦ ዘጸግመኒ ነገር ኣሎ። ምስ ሓንቲ ተሰካሚት ኤች.ኣይ.ቪ. ዝኾነት ጓለንስተይቲ ብዘይ ዝኾነ ልሕጻጽን መድመይትን ተጠንቂቕካ ጾታዊ ርክብ እንተፈጺምካ እቲ ቫይረስ ብኸመይ ክሓልፈካ ይኽእል?*

*ሳሚ ካብ ኣስመራ*

*መልሲ፡-* ቅድም ቀዳድም እንታይ ኮይኑ ኢልካ ኢኻ ምስ ኤች ኣይ ቪ ዘለዋ ጓለንስተይቲ ጾታዊ ርክብ ክትፍጽም። እናተረድኣካ ወይ እናተጠራጠርካ ጌጋ ብምፍጻም ንሂወትካ ኣብ ኮንዶኾን ክተእትዋ ግቡእ ኣይኮነን። ብዝኾነ ናብቲ ዘቕረብካዮ ሕቶ ክንምለስ፦

ኣብ ብልዕቲ ዝርኩብ ቁርበት ኣዝዩ ተኣፋፊ ስለዝኾነ፡ ብዘይ ኮንዶም ጾታዊ ርክብ እንተፈጺምካ፡ ዋላ'ውን ሽሕ ግዜ ዝረአ ልሕጻጽ ይኹን መድመይቲ ኣይሃሉ ኤች ኣይ ቪ ክለግበካ ይኽእል እዩ። ኣብ እዋን ጾታዊ ርክብ ብዝግበር ምንቅስቓስ፡ ብዓይኒ ክረአዩ ዘጸግሙ ኣዝዮም ደቀቕቲ ልሕጻጻት (Micro-abrasions) ክስዕብ ይኽእል እዩ። ኤች ኣይ ቪ ኣብ ወሸጢ ይኹን ኣብ ደጋዊ ብልዕቲ ምስ ጸዓዱ ዋህዮታት ደም ክራኸብ ስለዝኽእል'ውን በቲ ዋህዮ ኣቢሉ ብቐሊሉ ናብ ወሸጢ ሰብነትካ ክኣቱ ይኽእል። ስለዚ ውሑስ

መገዲ እናሃለው: ስለምንታይ ሂወትካ ናብ ሓደጋ ተእቱ? ዘይተመርዓኻ እንተ'ኼንካ ክሳዕ ትምርያ ብትዕግስቲ ጽናሕ። ፍጹም ዓቕሊ እንተሰእንካ ድማ ግድን ኮንዶም ተጠቐም።

## ዝኾነኒ መጻምድቲ እረክብ ዶ 'ኸውን?

*ሕቶ፥ ሓደ ቘልዓ ወሊደ ዝተፋታሕኩ ጓል 24 ዓመት መንእሰይ እየ። ከምኡ ብምዃነይ ሕጉስቲ ኣይኮንኩን። ብሕጂ መጻምድቲ ናይ ምርካብ ዕድለይ የሻቕለኒ ኣሎ እሞ እንታይ ትመኽሩኒ?*

*ኣስቴር ኣስመራ*

መልሲ፥ ዝኸበርኪ ኣስቴር ሂወት ብዙሕ ግዜ ከም ዝተለምኣዮ ዘይኮነ ከም ዘጋጠመካ'ዩ። ኣብቲ ግጥም ከኣ መንገድታት ትጸርግ። ነገራት ንጽቡቕካ ክኾኑ ኢኻ ትምኒ፣ እንተዘይኮኑ'ውን ንክዉንነት ተቐቢልካ ትተዓጻጸፍ 'ምበር ኢድካ ምሃብ'ሲ ኣይግድን። ንስኺ እንተ ብሰናይ ድሌትኪ እንተስ ብጉዳማዊ ጸቕጢ ሓዳር ዝፈተንክን ፍረ ሓዳር ዝረኸብክን መንእሰይ ኢኺ። ኩሉ ፍረ ሓዳር ጽቡቕ ከይከውን'ውን ይኽእል እዩ። ንኣብነት ብምስልኺ ዝተሰርሐ ፍጡር ምውላድኪ ክህልዎ ዝኽእል ዕግበት ሂወት ኣይትሰሕትዮን ትኾኒ። ምፍታሕኪ ከኣ ሕጉስቲ ኣይገበረክን። ገለ ካብ ጥሙር ዕድላት ሓዳር እዚ'ዩ። ስለዚ ንኹሉ ኮነታትኪ ብእወታ ጠምትዮ'ምበር ኣይተስተንትኒ። ምኽንያቱ ኣብ ክዉን ዝኸውን ነገር የለን። ኑቲ ዘለኽዮ ኮነት ብእወታ ብምጥማት ንብሕጂ ብኸመይ ክትጎዝ ኢኺ፧ ሕሰቢ። ብመሰረት ሕቶኺ ኸኣ እቲ ቀንዲ ሻቕሎትኪ "መጻምድቲ ይረክብ ዶ ይኸውን"'ዩ።

ሓዳር ውሑስ መባልዩቲ መጻምድቲ ካብ ዘይከውን ነዊሕ ገይሩ እዩ። ምናዳ ኣብዚ ዝሓለፈ ቀረባ ዓሰርተታት ዓመታት ኣብ ሕብረተሰብና ይኹን ብዓለም ደረጃ ፍትሕ ኣዚዩ እናገዘፈ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። ፍትሕ ከም ፍታሕ ዝርኣይዎ በዚሓም ማለት እዩ። ብዝኾነ ግን እዚ ኩሉ ዝፋታሕ ፍጡር ኣዳም ከምኡ ኢሉ ክነብር ዘይኮነ፥ ዝሓሸ/ት መጻምድቲ ብምርካብ ምስ ሓድሽ ኣካል ክገጣጠምን ዝሓሸ ሂወት ክመርሕን ሕልሚ ኩሉ ፍቱሕ'ዩ። ስለዚ ንስኺ'ውን ኣብ ኣዚዩ ንኡስ ዕድመ ትርከቢ መንእሰይ ምዃንኪ ኣብዚ ዕዳጋ ዚ ዝሓሸ ዕድል ክህልወኪ ከም ዝኽእል ንኡብሰኺ ኣእምንያ። ኣይኮነን'ዶ ንስኺ ጓል 24 ዓመትን ኣደ ሓደ ቈልዓን ልዕሊ'ዚ ዕድመን ቀልዑን ዘለወን ደቂ ኣንስትዮ'ውን ጽቡቕ ናይ መርዓ ዕድል ይረኽባ ኣለዋ። እቲ ቀንዲ ክትጉብርዮ ዘለኪ ነገር ግን ንስኺ ጌና ንእስቲ ብምዃንኪ ኣብ ኩሉ ሂወትኪ ንጥፍትን ኣላይት ኑብሶን ምዃን ከድልየኪ እዩ። ኑብስኺ ቀጻሊ ከም ዕድሚኺ ኩተልዕሊ ኣለኪ። እተን ሓንሳብ ተመርዒናን ወሊድናን ኢና ድሕሪ ሕጂ ደኣ መን ቁሊሕ ክብለና ኢለን ኑብሰን ብምእማን ኑብሰን ዘይኣልያን ዘዋድቓን ካብ ሓጹር ካንሾሎኣን ዘይወጻን ግዳይ እዚ ስክፍታ ክኾና ባህርያዊ'ዩ። ኣብ ቁጠባዊ ንጥፈታት ኑብስኺ ክትክእሊ ዘኮኣለኪ ግበሪ። ኂ ኀኑ ከኣ ኑብሰ-ኣልያን ምስ ሰባት ዘለኪ ኣቀራርባን ምርድዳእን ሰሓብን ዓዳምን ንምግባሩ ምጽዓር ንስክፍታ'ኺ ባይታ ከምዝዙብጦ ብምእማን ዘይምዝናይ። እምበር ዕዳጋታት መርዓ ብዙተፈላለየ ደረጃታት (ናይ ሓድሰቲ መስረትቲ ሓዳር፣ ዳግማይ ዝምርዓዉ መጻምድትዮም ብዙተፈላለየ መንገድታት ዝሰኣኑ ኣባላት ሕብረተሰብ) ደኣ መሊኡ። መዓስ ንዓኺ ጥራይ ዘጋጥም ክስተት ማሕበራዊ ቅልውላው ኮይኑ። ስለዚ ብኹሉ ጠባያቱን ኮነታቱን ንዓኺ ዝመስል መጻምድቲ ከምዘይትስእኒ ኣሚንኪ ኑብስኺ ማእከል ስሕበት ናይ'ቶም ትደልይዮም ዓይነት ሰባት ንምግባር ጸዓቲ።

## ኮነታት ጥንሲ ኣብ ውሽጢ ክንደይ'ዩ ዝረጋገጽ

*ሕቶ፥ ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ፍኑው ርክብ ምስ ፈጸመት፣ ጥንሲ ምሓዛን ዘይምሓዛን እንተቐልጠፈ ኣብ ክንደይ መዓልታት እያ ክትፈልጥ እትኽእል? ግድን ወርሓዊ ጽግያት ክሳብ ዘቋርጸ ድያ ክትጽበ ዘለዋ ወይሲ ብላባራቶሪ ኣብ ሓጺር እዋን ኪፍለጥ ይከኣል እዩ?*

*ሃንሱ - ካብ ጊንዳዕ*

**- ኣብ ሕክምና ህላወ ጥንሲ ንምርግጋጽ፣ "HCG" ዚብሃል ሆርሞን ምህላዉን ዘይምህላዉን እዩ ዝረጋገጸ። እዚ ሆርሞን'ዚ እንተዘይሃልዩ፣ ጥንሲ የለን ማለት'ዩ። ህላውነቱ ኣብ ሽንቲ እንተ ተረጋጊጹ ግና ጥንሲ ከም ዘሎ እዩ ዚሕብር። እዚ ሆርሞን፣ ጥንሲ ምስ ተፈጥረ፣ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰሙን ከምዕብል ዚኽእል እኳ እንተኾነ፣ ምድንጋራት ንኸይፍጠር ግና፣ እታ ጓል ኣንስተይቲ ምጥናሳን ዘይምጥናሳን ንምርግጋጽ ድሕሪ 14 መዓልታት እያ ላቦራቶሪ ክትጉብር ዚግባእ።**

## <u>ኤች ኣይ ቪ</u>

*<u>ሕቶ</u>፦ ኣብ ከባቢ 30ታት ዝርከብ ሰራሕተኛ መንግስቲ እየ። ብዝተፈላለዩ ምኽንያታት ዛጊት ኣይተመርዓኹን ዘለኹ። ምስ ሓንቲ ቅድሚ ገለ ዓመታት ኣቢለ ዝተዛመድክዋ ጓል ግና ሳሕቲ ጾታዊ ርክብ እፍጽም እየ። ኮንዶም'ውን ንጥቀም ኢና። ኣብዚ ኣብ ስክፍታ ኣእትዩኒ ዘሎ ጉዳይ: ድሕሪ ጾታዊ ርክብ ምፍጻምና ብልዕትታና ንምጽራይ ክልቴና ሓደ ጨርቂ ተጠቒምና ዝወልወልናሉ ግዜ ኣሎ። እታ ጓል መን ይፈልጥ ተሰካሚት ኤች ኣይ ቪ እንተ'ኾይና: ክተሕልፈለይ ትኽእል'ዶ? ስመይ ንኣሰናዳኢ ጥራይ።*

<u>መልሲ</u>:- ክልቴ'ኹም ሓደ መወልወሊ ጨርቂ ምጥቃምኩም ንኤች ኣይ ቪን ካልኦት ብጾታዊ ርክብ ንዝመሓላለፉ ሕማማትን ከቃልዕ ይኽእል እዩ። ኮንዶም ተጠቒምካ ክተብቅዕ: ኣብ ቀሊል ነገር ክትድህለል ግቡእ ኣይኮነን። ናይ ዝሓለፈ ሓሊፉ ስለዝኾነ: ኣብኡ ንብሎ የብልናን። ኣብ መጻኢ ግና ድሕሪ ጾታዊ ርክብ ነናትኩም መወልወሊ ጨርቂ ወይ ሸጎማኖ ክትጥቀሙ ዝሓሸ'ዩ። ጨርቂ ወይ ሸጎማኖ መሳሊ ብቐሊሉ ክትረክብ እንተዘይክኢልካ: ሶፍት'ውን ከም ኣማራጺ ክትጥቀመሉ ትኽእል ኢኻ። ስለ'ዚ እቲ ዝሓሸን ዝበለጸን ክሳዕ መርዓ ጾታዊ ርክብ ዘይምፍጻም እኳ እንተኾነ: ሓሓሊፍኩም ጾታዊ ርክብ ትፍጽሙ ካብ ኮንኩም ግና፥ ኣብ ርእሲ'ቲ ኮንዶም ምጥቃምኩም፥ ክልቴ'ኹም መርመራ ደም ብምግባር ሓቀኛ ኮነታትኩም ክትፈልጡ'ውን ኣብ ምቕናስ ሓደጋ ሓጋዚ እዩ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ድማ ኣብ ሓያለ ቦታ መመርመሪ ወለንታዊ ስለዘሎ: ናብ ቀረባ'ኹም ኬድኩም ክትምርመሩ ጽቡቕ'ዩ።

## ወግዒ ብሓሳባት

# ባህገይ ክነግረካ ባህግኻ ንገረኒ

መዚት ተኽለይ

ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ባህጊ፡ ቃና እንተሎዎ እስኪ ኣውግዓኒ። ኣብ ውሽጥኻ ዘዕንድር ባህጊ ከመይ ዝበለ ቃና'ዩ ዘሎዎ? ደሃይ ናይ'ቲ ቃና ቀትሪ ምሳኻ ዶ ይውዕል፡ ኣጋ ምሸት ከ ጸጉሪ ርእስኻ እናሸሓረ ዶ የደቅሰካ፡ ኣብ ለይትኻ ምስ ጥዑም ሕልሚ ተሓዊሱ ዶ ኣብ ርእስኻ ይዘውር። ጣዕሚ ቃናኡ ንኣኽናፍ ልብኻ ብባህታ ክሳብ ዘሰራስር ዶ ኸ ይገብሮ … ወይስ ረምታኡ ዘይሕሉን ቃናኡ ዝተዘርገን ባህጊ'ዩ ኣብ ውሽጥኻ ዘድሂ?

ኣብ ውሽጥኻ ባህጊ እንተሎካ እስኪ ኣውግዓኒ። ሸዑ ባህገይ ከምዝን ከምትን'ዩ ምስበልካኒ ኣነ'ውን ብዛዕባ ባህገይ ክጸውየልካ'የ። ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ባህጊ ንስምዒታትካ ክቕስቕሶም እንክሎ ይፍለጠካ ዶ? ሸዑ እቶም ስምዒታትካ ብተስፋ ተመሊኦም እናዘለሉ ንልብኻ ክከዓውዎ እንከለዉ ብዝንታ ተዓዚርካዮ ካብ ዝጸናሕካ መገሻ ሓሳባት በተግ ዶ ትብል? ኣብ ውሽጥኻ ዝስመዓካ ድላይ እንተሎ እስኪ ኣዕልለኒ። ንሃንፍ ልብኻ ዝመልአ እንታይ ምኳኑ ግርም ገርይካ ዶ ትፈልጦ፡ ወይስ ትማታእ ኢኻ? ህዋሳትካ ተገላሊሆም ብህርፋን ክኹልስዎ ዝብህጉ እንታይ ምኳኑ እንተተሓተትካ ብዘይ ነግ-ፈረግ ዶ ትምልሽ? ጽምኢ መንፈስካ ዝረውየሉ እንታይ ምኳኑ ኸ ሓታቲትካ ዲኻ ትረኽቦ ወላስ ኣብ ቅድሚ የዒንትኻ ተገቲሩ'ዩ ዝረኣየካ።

ኣብ ውሽጥኻ ተረይዑ ዘሎ ባህጊ እንታይ ምኳኑ እስኪ ኣዕልለኒ። ኣብ ውሽጥኻ ተኾዲሙ ዘሎ ባህጊ መዓስ ቦታ ከምዝሃብካዮ ትዝክር ዶ? ብኸመይ ኣገባብ ኢኻ ኸ ጠፍጢፍካዮ? እዋኑ ሓልዩ ዕለት ንዕለት እናተደራረበ ዶ ኸ ገዚፉ ይኸውን፡ ወላስ ኣብ ሓደ ለይቲ'ዩ ክንዲ እምባ ኮይኑ ሓዲሩ። መልክዕ ናይ'ቲ ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ባህጊ ኸ ንመንን ንእንታይን'ዩ ዝመሳሰል? ካበየናይ ዓዲ ከምዝኾነ ኸ የለሊ ድዩ ወላስ መልክዑ ዝቐያየርን መበቆሉ ዘይፈልጥ ባህጊ'ዩ ዘሎካ። ባህግኻ ከምዚ ኣብ ውሽጠይ ዘሎ ባህጊ ሓደ ሓደ እዋን መኣዝኑ ይጠፍኦ ዶ? ገለ ገለ እዋን ከ ባህግኻ ብናይ መንነት ቅልውላው ክሳቐ እንክሎ ይፍለጠካ ዶ?

ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ባህጊ እንታይ ምኳኑ'ሞ ኣዕልለኒ፡ ሸዑ ኪኖ ዓቕምኻ ክሓልፍ ዝመጣጠር እንተኾይኑ፡ ካበይ ከምዝመጸ'ውን ኣፋፍኖት ዘይብሉ እንተኾነ ምተማኸርናሉ። እቲ ንስኻ ባህገይ እትብሎ ካብ ዓቕሚን ባህሊን ሕብረተሰብ ክፍንተት ዝሕልን ባህጊ እንተኾነ ሓቢርና ምመኸርናሉ፡ ኣነ'ውን ብዛዕባ ባህገይ መውጋዕኩኻ'ሞ ምተማዓዓድና።

ባህግኻ ኸ ባ ከምዚ ባህገይ ሓንሳብ ሓንሳብ ልዕሊ ክእለትካ ይኾነካ ዶ? ልዕሊ ቁመትካ ብሰሪ ምዝርግሑ ተመጣጢርካ'ኳ ምርካቡ ክሳብ ትስእን ትኸውን ዶ?

ሓንሳብ ሓንሳብ ከ ባ ኣብ ቅድመኻ ተገቲሩ ምሕላፍ ዶ ይኸልኣካ? ብግዲ ፈንጢስካዮ ክትሓልፍ ምስ በልካ ኸ ትቓለሱ ዶ? ሸዑ ሓይሉ ካብ ሓይልኻ ስለዝዕብልል ይስዕረካ ዶ? ኣብ ዘይውዳእ ሕልሚ ኣእትዩ ዶ ምብርባር ይኸልኣካ። ወላስ ከም መጠንካ'ዩ ባህግኻ።

ብዛዕባ ባህግኻ እንታይ ኢልካ ኢኻ ትሓስብ፡ ምስ ባህግኻ ዘለካ ምሕዝነት ከ ከመይ ዝበለ'ዩ። ዝምድናኹም ዝምድና እሙናት ኣዕሩኽ ድዩ ወላስ ዊን ክብለካ እንክሎ ኢኻ ትዝክሮ? ካባኻን ካብ ባህግኻን መንኩም ይዓቢ፡ ንስኻ ዶ ኸ ትሕይል ወይስ ባህግኻ? ባህግኻ ካባኻ ዝሕይል እንተኾነ ክሳብ ክንደይ'ዩ ዝቈጻጸረካ፡ ክሳብ ክንደይ ዝልካዕ ናጽነት'ዩ ኸ ዝህበካ? ድምጹኻ ከተስምዕ ግዜ ዶ ይህበካ ወላስ ብዝበሎን ዝኣዘዞን'ዩ ንኺድ'ዩ ዝብለካ? ልብኻ ከድሂ እንክሎ ንኽሰምዖ ኩር ዶ ይብል፡ ወላስ ደሃይ ውሽጥኻ ክሰምዕ ግዜን ዓቕሊን ዘይብሉ ባህጊ ኢኻ ተሓንጊጥካ እትነብር ዘለኻ? ከመይ ዝበለ ዓቕሚ ከምትውንን ክፈልጥ ዝህቅን ባህጊ ድዩ ኸ ኣብ ውሽጥኻ ዝገማዳሕ ወላስ ብዛዕባ ዓቕምኻ ግዳሴ ዘይብሉ ባህጊ'ዩ እቲ ባህገይ እትብሎ።

እስኪ ኣውግዓኒ ከመይ ዝበለ'ዩ እቲ ባህገይ እትብሎ፡ ኣኽናፍ ዘይብልካ ክንስኻ ኩብርረካ ዝብህግ፡ ሸዑ ክትብርር ከምዘይትኽእል ነጊርካዮስ ምስማዕ ዝኣብየካ፡ ብሓይሊ ንሰማይ ሰፍሲፍካ ምስ ከደ ዓቕሙ ጸንቂቑ ኣብ ኣየር

ዝድርብየካ ባህጊ ድዩ ዘሎካ? ወላስ በዛን ክልተ ኣእጋርካን ሓይሊ ልብኻን ካበይ ናበይ ክትበጽሕ ከምእትኽእል ዘርዳእ'ዩ ባህግኻ። እቲ ባህገይ እትብሎ ንክባቢኡ ይዕዘዮ ዶ? ነጎዳ እናነጎደን በርቂ መስ እናበለን ንነዊሕ ጉዕዞ ዶ የበግሶካ፡ ደሓር ኣብ መገዲ ዝናብ ምስ ዘንብ መዕቀሊ ክሳብ ትሰእኑ ዶ ትኾኑ፡ ወላስ መዓስ ከምዝብገስን ንጉዕዞ ዘድልዮ እንታይ ምዃኑን ግርም ገይሩ ዝፈልጥ'ዩ እቲ ባህገይ እትብሎ።

ባህግኻ ኸ ባ ፍቕሪ ከምዝሰመዓካ ዶ ይጉብረካ ወላስ ሃነይነይ ኣቢሉ'ዩ ዝገድፈካ? ኣብ ጁባኻ ሳንቲም ዘይብልካ ብሳንኬሎ ገንዘብ ክትሓፍስ ዶ የሕልመካ? ገና ብቐትሩ ከይደቀስካ ዶ ካብታ ክልተ ብኽልተ ሜትሮ ገዛኻ ኣውጺኡ ንሓሙሽተ ሽድሽተ ደርቢታት ብመሳልል እናተወናጨፍካ ዶ የሕልመካ፡ ብዘይ ትፈልጦ ቋንቋ ከም ትዝምር ዶ ኸ ይጉብረካ? ኣማሲያኡ ኸ ካብቲ ሕልሚ የውጻኣካ ዶ ወላስ ኣብኡ ክትንብር'ዩ ዝፈርደካ? እቲ ባህገይ እትብሎ ከመይ ምዃኑ'ሞ ንገረኒ ኣነ ድማ ባህገይ ክነግረካ...

እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ ከም ዓቕመይ ዝልካዕ፡ ሰላም ክሳብ ዝስእን ዘየሸግረኒ፡ ምሉእ ብምሉእ ኣዛንዩ ድማ ዘየደቕሰኒ...'ዩ። ኣነን እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎን ዝምድና ሓው ሓብቲ ዘሎና እምበር ጊላን ጉይታን ሲ ኣይኮናን.. ምእንታኡ ዝኑብርን ምእንታይ ዝኑብርን፡ እንተተጸገምኩ ምሳይ ዝጸገም፡ እንተሰሓቕኩ ምሳይ ዝስሕቕ፡ .. እንተሓዘንኩ ዘጸናንዓኒ ምሳይ ዘልቅስ፡ እንተተሓጐስኩ ድማ ዝሕጎስ ምሳይ ዝዘልል..'ዩ እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ።

እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ በየን ከምዝመጸኒ'ውን ዘይፈልጦ ኣይኮንኩን። ካብ ሕሉፍ ታሪኽ ህይወተይን ታሪኽ ሕብረተሰበይን ዝምንጩ፡ ንኽዉንነት ኣካባብራይ ኣብ ግምት ዘጥርንፍ፡ ኣብ ትርጉምን ቀጻልነት ህይወትን እምበር ኣብ ስሰዐ ዘይምርኮስ...ባህጊ'ዩ እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ። ዓደይ ምስ ዓዲ-ሓወይ ብማዕዶ ማዕዶ ወሆይ! እናተባሃሃሉ ክጸዋወዑ ዘይኮኑ ካብ እምባ ናብ እምባ ዝዘልል ድንድል ክህነጽ እሞ ብሽውታ እናተመሓላለፉ ክራኸቡ፡ ብሕቘፌ ናፍቖቶም ክውጽኡ፡ ብወግዒ ደሃይ ቋንቋታታቶም ክሰማምዑ... ዝብህግ'ዩ ባህገይ፡ ግን ከኣ ክብህግ ሲ ዝኑብር ኣይኮነን። ኑቲ ዝበሃን ከተግብር ጋሕጋሕ ዝኸቅል ባህጊ'ዩ 'ቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ። ዝሓለፎ መገዲ እናመዓራረየ ዝጓዓዝ እምበር ንሎሚ ይጥዓመኒ እናበለ ዝኸይድ ኣይኮነን እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ። እቲ ኣነ ባህገይ ኢለ ዝምክሓሉ፡ ነገራት ብኣገባብ ደፋእ እናበሉ ዝምዕብሉ እምበር ብሓደ ለይቲ በቕሎምን ፈርዮምን ዝሓድሩ ከምዘይኮኑ ዝርዳእን ዝኣምንን'ዩ። ብዘይ ግቡእ መሳልል ዝህነጽ ህንጻ ውዲሉ ሓዲሩ ከጽድፈካ ምዃኑ ዝፈልጥ'ዩ እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ። ክሃንጻ ንዝጀመረ ቤት ግድን ክትውዳእ'ሞ ብምቾት ኣስተርሕዩ ክኑብረላ ብሰሪ ምምናዩ ንብረት ጉረቤቱ ዝምንዝዕ ባህጊ ኣይኮነን እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ። እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ፡ ኣብ ክውንነት ዝኣምንን ንሓቂ ደው ኢሉ ዝገጥምን'ዩ። እታ ክሃንጻ ዝተበገሰ ቤት ግቡእ ጥራይ ክበርክተላ፡ ወላ'ውን ኣብ ፍርቂ ኣብጺሑ እንተገደፋ መጻኢ ውሉዱ ክምልኣ'ሞ ብግዚኡ ኣስተርሕዩ ክኑብረላ ምዃኑ ዝኣምን'ዩ ባህገይ።

እታ ሓርኮት እናበለ ዘፋረቓ ቤት ብሰሪ ዘይምውዳኣ ጉህዩ፡ ቤቶም ዓደዮም ናብ ዝፈጸሙ ካልኦት ገይሹ ዝሓድር ዘይኮነ፡ እታ ቤቱን ቤት- ርስቱን ክትፍጸም ምእንቲ ተራኡ ብምፍጻሙ ኣስተርሕዩን ልቡ ዓጊቡሉን ፍርቂ ንዝበጽሐ መናድቓ እናተሳለመ ኣብ ጐና ደቂሱ ልዋም ድቃስ ዝድቅስ'ዩ እቲ ኣነ ባህገይ ዝብሎ።



# ዓይነታዊ ንባብ፡ ዓይነታዊ ረብሓ

ኮ/ል ኪዳነ እንድርያስ (ጣንተ)

ምንባብ ሓደ ካብ ኣዝዩም መሰረታውያን ነገራት - ንጣዕምን ምቾትን ካብ ዘድልዩን ዙበለጭልጩን ነገራት ኣይኮነን - ንጸቡቕን ሕጉስን ሂወት ኢዩ። እቲ ካብ ምንባብ ብቐጥታ እንረኽቦ ሓጎስን ፍስሃን ኣይኮነን እቲ ቀንዲ ኣገዳሲ፡ ዋናን ኣውራን ቁምነገሩ፥ እቲ ኣብ ሂወትና ዘሕድሮ ጽልዋን እዚ ጽልዋ'ዚ ኣብ ኣካይዳናን ጉዕዞናን ኣብ እንሃንጾ ሕብረተሰብ ዝህልዎ እወታዊ ተራን ደኣ'ምበር። እዚ ነጥቢ'ዚ ብምልኣትን ብሹሉን፡ ግንዛቤን ኣፍልጦን ዘረክብ ሳሕቲ ኢዩ። ከም'ዚ ካብ ኮነ ማዕዳን ምኽርን ዊተግንስተይን (Wittgenstein) ሰሚዕና "መዘኻኸርቲ ሰባት ብምእካብ" ንኹሉ እዚ ዘለዎን ዝሰምዕን ከንብብ ዓቕሚ ዘለዎን ምንባብ ካብ'ቲ ኣንባቢ ዝሓስቦን ዝጽበዮን ንላዕሊ ምኳኑ ብቐጻሊ ዝሕብሩን ዘዘኻኽሩን፡ "ከንብብ እናኸኣለ ዘየንብብ ካብ'ቲ ከንብብ ዘይክእል መሃይም ከም ዝሓምቅ" ከዘኻኽርዎ'ውን ኣይጽላእን።

ምንባብ ምስ ኣፋዊ ጸዋታትን ዛንታትን ብምትእስሳር ክርኢ ዝከኣል ይኹን'ምበር፡ ምንባብ ልቦወለዳዊ ዛንታ (ጽሑፍ) ቀንዲ ሞዴሎ (paradigm)ናይ'ቲ ንጥፈት ኢዩ። ምኽንያቱ ምንባብ ዛንታ ከም ንጥፈት፡ ልቢ ዝሰልብን ልዑል ኣድህቦ ዝወሃቦን ብብሕትኻን ኣብ ግዜኻን ዝትግበርን ከም ልምዲ እንተሰሪጹ ከኣ ኣብ ተግባሩ መሰረታዊ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ዘምጽእን ስለዝኾነ። ትያትር ወይ ተዋስኦ ኣብ ሓደ መጽሓፍ ተጠሚሩም ከም ዘለዉ ኣቐጺልትን ገጻትን ደጊምካን ደጋጊምካን እትረኽቦ ባህ ኣብ ዝበለካ ግዜ እትግንጽሎን ኣትዓጽፎ። ኣብ ልዕሊ ዝምስጡኻ ኣብህሎታትን ሓሳባትን ንዝለኻ ህርፋንን ባህግን ብምልኣት ከተዕግቦ እትኽእል ሓደ ምሉእ ነገር ኣይኮነን። ዛንታ (novel) ግን ተጠቓሊሉ ኣብ ሓደ እዋን ምስ ተዳለወ፡ ተተመሊሶካ ትመጽእ እንተደሊኻ ብዕምቆት፡ እንተደሊኻ ብሸፈፍ-ሸፈፍን ላዕሊ-ላዕሊን፡ እንተደሊኻ ብምስግጋርን ብምዝላልን እተንብቦን ከምድላይካ ሓሳብካ እትወስደሉን ዝምስጡኻ ኣብህሎታትን መግለጺታትን ትቕድሓሉን ኢዩ። እዚ ብሊጫታት እዚ ምስ ክብሪ ቁምነገሩ ይድመር። ሳዕለዋይ ኢድ ዝሕዝ ልዑል ክብሩን ኣገዳስነቱን ግን ትሕዝቶኡ ኢዩ።

ንኹሉ ብሩህ ከምዝኾነ፡ ብዙሓት ልቡወለድ ዛንታታት ልዕሊ ኣደናቖትን ፍስሃን መዘናግዕን መሐቃቕሕን ዝሓልፍ ኣተና (ዕላማ) የብሎምን። ዋላ ምስ'ዚ ምቕሉል ዕላምኦም ግን ብተገዳስነት ዝተንበቦም ዝህቡዎ ጥቕምን ዘርሕውዎ ባብን ቀሊል ኣይኮነን። ምንባብ ካብ ዝሀቦ ጺጋታት ወይ ረብሓታት፡ ምግምጋም ተመክሮኻ፡ ኣብ መስትያት ናይ ተንበቦ ዛንታ ምስልካን ምስሊ እትነብሮ ዓለምን ምርኣይ፡ ናብ ንእስነት ምምላስን ናብ ሽምግልና ምስጓምን... ወዘተ ይጥቀሱ።

እቲ ካልእ ካብ ምንባብ ዝርከብ ረብሓ ፡ ናይ ካልኦትን ዘይረኸብካዮን ምናልባት'ውን ኣብ መላእ ዕምርኻ ክትረኽቦ ዘይትኽእልን ተመክሮ ክትድህስስን ክትዕዘብን ምኽኣል ኢዩ። እዚ ረብሓ'ዚ መዳርግትን መዘናን የብሉን። ናይ ሰባም ወዲ-ሰብ ሂያብ ጥራይ ከኣ ኢዩ። ኣብ ናይ ውልቅኻ ተመክሮ ጥራይ ምድራትኻ ኣብ ትዕዝብቲ ኣብ ከባቢኻ ጥራይ ኣብ ዝርከቡ ሰባትን ነገራትን ምሕጻር፡ ንርሑቕ ዘማዕዱን ሰባምን ንኺይትኸውን ስለዝዕንቅፍ "ኣሞራ ኮንካ ንዓለም እንተትዛወና" ኣብ ፈቓዶ ኩርባን ተኾርባን እምባን ሩባን ዐናን ሓዲሽ ህንጻን ምድረብዳን እሳተጎመራን እንተትዓልብን ኣብ ዝሰፍሐ ቦታን ግዜን ንዘለዉ ሂወትን ኣካይዳን ክትዕዘብን ክትርድኦን ኣብ ገለ እዋን ክትሸቑረርን ክትደናገጽን... ብማእከላይ ደረጃ ካብ ዝግምገም ዛንታ'ውን ይኹን ብምንባቡ ትረኽቦ ረብሓ ኢዩ። ተንቢቦ ጽሑፍ ዝበለጸ ምስዘኸውን ከኣ ዝሀቦ ረብሓ'ውን ብማዕረኡ ዝልዓለ ክኸውን ግድነት ኢዩ። እዚ ከኣ ኢዩ ምንባብ ዝሀቦ ክብሪ ሂያብ። እቲ ዝበለጸ ስነ-ጽሑፍ ኢዩ (great literature) ዝበሃል ፡ ብጀካ'ቲ ካልእ ብልጫታቱ እቲ ንዝተፈላለዩ ዓለማት ገለሁ ዘርእየና፡ ዓሚቕ መረዳእታ ንኡብረሉ ዓለም ዝህበና፡ ሊጋሳትን ተደናገጽትን ኣኽበርትን ሓለይትን ሰማዕትን መሃርትን ንዝደቕቐ እኣስተብህልን ማስተውዓልትን ሃያስትን ሰፊሕ መረዳእታ ከምዝህልወናን ... ወዘተ ዝገብር ኢዩ።

እዞም ነጥብታት'ዞም ኣዚያም ፍሉያት ኢያም። ብሉጻት መሳርሒ ንዕበዮትን ስልጣኔን ስለዝኾኑ። ካብ ምንባብ እንረኽቦ ጥቕሚ ግን እዚ ጥራይ ኣይኮነን። ምዕባሌናን ናይ ምርዳእ ዓቕሚናን በዚ ጥራይ ኢዩ ዝዓቢ ክብሃል'ውን ኣይከኣልን። ብፍላይ ምንጋርን ምጽዋይን ዛንታ ግን - ቅድሚ ጽሑፍ ምትእትታው ስለዝጀመረ - ኣብ ታሪኽ ደቂ-ሰባት ሰባት፡ ካብ ከባቢኦም ወጻኢ ዝሎ ኩነታት ክፈልጡን ብዕምቆት ንኽርድእዎን ዝገደሶም ክቀድሑን ... ወዘተ ኣብ ምግባር እቲ ዝሓየለን መሰረታውን መሳርሒ ኢዩ ኮይኑ ጸኒሑን ዘሎን።

ዕበዮትን ስፍሓትን ምድንጋጽና ኣዝዩ ኢዩ ዘገድስ። መኽንያቱ ሓልዮትን ምድንጋጽን መሰረት ሞራላዊ ሕብረተሰብ ስለዝኾኑ። ምድንጋጽ ምስ ካልኦት፡ ሃንቀውትኦም፡ ድልየታቶም፡ ምርጫታቶም፡ ዕድላቶም ከምድልየቶም ንኽንወስኖን ክሳብ ምኽኢድ ዝምጠጥ ዝርግሐ ዘለዎ ኢዩ። ብሓደ መዳዩ ከኣ ከም'ቲ ኣጥኻ ክፍጽም ዘይትደልየን ኩነታትካ ኣብ ግምት ክኣቱ እትብህጎን ኣብ ካልኦትን'ውን ከምኡ ክኸውን ትጽዕትን ትሕልን። እዞም ናይ ሓቦ ረቛሒታት ምስ ዝማልኡ፡ ሕብረተሰብ ልዕሊ ጸቡቕ ይጥመርን ይሰምርን። ኣብ መወዳእታ ምንባብ፡ ንገዛእ ነብስኻን ንካልኦትን ብዕምቆት ከምትርድእ ስለዝገብር ጸቡቕ ሂወትን ሰናይ ሕብረተሰብን ኣብ ምህናጽን ምርግጋጽን ተራኡ መተካእታ የብሉን። ዘንብብ ከኣ ኢዩ ዝዕምብብ!።

መወከሲ፡ The heart of things

## ባህልን ስነ-ጥበባትን

# ተደጎል!

### ዛንታ ኤርትራዊ ወራሲ

ኤፍሬም ሃብተጽዮን (ወዲ ገደ)

"ጥበቡ ተወሃቦ ደዩ ብትምህርቲ'ዩ ዝጥረ?" ንዝዊሕ እዋን ዘካትዕ ኣርእስቲ እዩ። ሓደ ናይ ስነ-ቋንቋ ምሁር፣ "ብዝይቀልዓለም እቲ 95 ሚእታዊት ተወሃቦ እዩ፡፡ እቲ ዝተረፈ ሓሙሽተ ሚእታዊት ከኣ ነቲ ተወሃቦ ከተንጽብርቕ እትመሃሮ እዩ" ይብል።

ኣብ ዳሕረዋይ ገበር መጽሓፍ ተደጎል ቀረቡ ዘሎ፡ ብዛዕባ ደራሲ ዝገልጽ ሓጺር ሓበሬታ፡ ነዛ ሕቶ ዳግም ክላዕሉ ደረኸኒ። ኣብታ ብማሕሙድ ኢብራሂም ተደሪሱ ኣብ 2014 ብኣሕተምቲ ሕድሪ ዝተሓትመት መጽሓፍ ቀረቡ ዘሎ ጽባቐ ኣዘናትዋ፡ ሓይሊ ኣገላልጻ...፣ ንሓይሊ "ተወሃቦ!" ዝገልጽ ኮይኑ ረኺበዮ። ደራሲ፡ ነቲ ጽሒፋሉ ዘሎ ቋንቋ ትግርኛ፡ ወዲ 15 ዓመት ምስ ኮነ ዝተላለዮ እዩ። ኣብቲ



ማሕሙድ ኢብራሂም፡ ስድራ-ቤቱ ጥሪት ሒዞም ኣብ ዝሳገምዎ ጋማሮለ ዳጋ - ኣብ ባሕሪ - ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ፡ ብ1970 ተወሊዱ። ብ1985 ከኣ ንሜዳ ወጺኡ። መባእታ ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ፡ ክፍለ ሰራዊት 85፡ ተኸታቲሉ። ድሕሪ ናጽነት፡ በቲ ኣብ ትምህርቲ ዝነበሮ ልዑል ባህጊ፡ ብጻዕሩ ካልኣይ ደረጃ ቀጺሉ። ኣብ 1990 ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ዝተመደበ ማሕሙድ ኢብራሂም፡ ኣባል ምዱብ ሰራዊት እዩ።

ሎሚ፡ ነዛ ኣብ መሳርዕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ኮይኑ ብሓያል ጻዕርን ወንን ዝደረሳ ቀዳመይቲ መጽሓፉ የሕትም ኣሎ።

መጽሓፍ ዘሎ፡ ስእሉ-ኣእምሮ ዝፈጥር ጽባቐን ጽፈትን ኣገላልጻ ኸኣ እንታይ እዋን መሊኹዎ የብሉ። "ሓንቲ ስእሊ ሽሕ ቃላት ትዛረብ!" ዝብል ፍሉጥ ብሂል ሞያ ጋዜጠኛነት ኣሎ። ኣብ መጽሓፍ ተደጎል ከኣ ቃላት ስእሊ






ምኳኖም ዘእምን ስእላዊ ገለጻ ቋንቋ ተንጸባሪቑ ደርኩቡ። ነዚ ሓይሊ ዘንበቡ ተመራማሪ ታሪኽን ዓቢ ደራሲን ኣለምሰገድ ተስፋይ፡ ምስቲ ኣብ 20 ዓመቱ ምስ ቋንቋ እንግሊዝ ተላልዩ ኣጉዳሲ ኣበርክቶ ዝነበረሉ ፖላንዳዊ ጆሴፍ ኮንራድ እዩ ኣመሳሲልዎ።

ደራሲ፡ ኣብ መመረቕታ መጽሓፉ ኣብ ዘስመዖ ቓል ዝተጠቕመሉ ንጽህና ኣገላልጻ፡ ጽባቐ ቃላት፣ ጽይፍ ዝበለ ላህጃ፡ ኑዳሪ ዝመስል ኣዘራርባ... ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ሕጥቡጽሑፍ ደሞቕ ጣቕዒት ክረኽብ ኣኽኢልዎ'ዩ። ገለ ካብቲ ደራሲ ዘስመዖ ቓል እዚ ዝስዕብ ደርኽቦ፥

*(...) መጽሓፍ "ተደጎል" ኣብ ፋንኮ - ከባቢ ተሰኒይ - ብዕለት 29/08/2001 ክትጽሓፍ ጀሚራ፥ ክሳዕ እዛ ዕለት ኣሲታት 13 ዓመት ገይራ ኣላ ማለት እዩ።*

*ክጀምራ ከለኹ ግን፡ ነዚ ልዕሲ 300 ገጻት መጽሓፍ ኮይኑ ዘሎ ናይ ክልተ ወረራት ዛንታ ኣብ ውሽጢ ዓመት ብመልክዕ ሓጺር-ዛንታ ኣቕሪበ ኣብ ፈስቲቫል ክወዳደረሉ እዩ ነይሩ መደበይ። ንዓመታ ራይሞክ ክሽለምየ ዝብል ባዕለይ ርጉጽ ዝነበርኩዎ ትጽቢት ከም ዝከበረኒ'ውን ክሓብኣልኩም ኣይደልን።*

*እተን ተተረኽበን ዘለዋ ዳሕረዎት ክልተ ወረራት ዝሓቖፈ ፍጻመ፡ መጀመርታ ከም ሓጺር ዛንታ ከቕርቦ ምምዓበይ፡ ከምኡ'ውን ክሽለም ምሕሳበይ መቸም ድፍረት ዘይኮነስ ኣፍልጦ ስነ-ጽሑፍ ዘይምህላው እዩ ዘመልክት። ሓደ ዘይዘንጋዕኩዎ ዝብሎ ግን ጉደኒ-ጉደኒ ምጽሓፍ፡ ኣፍልጦይ ኩብ ንምባል ክመሃር ከም ዝከበረኒ'ዩ። ዓቕመይ ኩብ ንምባል ዝተጠቀምኩሉ ክራት፡ መደባት ደምጺ-ሓፋሽ፡ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ከምኡ'ውን ዝተፈላለየ መጽሔታትና እዩ። እቲ ዓቕሚ ብዘይካዚ፡ ካልእ መወከሲታት ክውሰኽ ዝኽእል ኣይነበረን፣ ሕጂ'ውን ከምኡ።*

*ብሓጺር-ዛንታ ዝገለጽን ኣብ ውሽጢ ዓመት*

*ክውድኦ ዝኽእልን ስራሕ ክም ዘይጀመርኩ ቀልጢፉ ተረዲኡኒ። መደብይ ካብ ሓጺር ዛንታ ናብ መጽሓፍ ብዘተቐየረ ኸኣ፡ ብዛዕባ ማሕተሚ ገዝኡብ ክሓስብ ጀሚረ። እቲ ጽሑፍ ብቐዓት ሄልዩዎ ብኣሕተምቲ ሕድሪ ክሕተም ኣለዎምበር፡ ንማሕተሚ መጽሓፍ ዝኸውን ሓገዝ ክሓትት ከም ዘይብለይ ደምዲመ። መጽሓፈይ ብኣሕተምቲ ሕድሪ ዝሕተመሉ ደረጃ ንምብጻሕ ከኣ፡ ድሒረ ኑቲ ብቑዕ ምኽኑ ዝተገልጸ መጽሓፍቲ መሪጸ ከንብብ ጀሚረ። (...)*

*ኣብ መንገዚ፡ ኣሳይ ክፍትሽኢለ ኣብ ፌስቲቫል 2007፡ "ቅልውላው" ዘርእስታ ሓጻር-ዛንታ ሒዘ ተወዳደረ። ሳልሳይ ደረጃ ምስ ሓዝኩ ንናብ ሳልሳይ ደረጃ ዘውረደኒ ጉድለት ምስ ተኾረኒን ኣብ ደሓን ኮኒታት ከም ዘለኹ ኣረጋጊጸ።..*

**ዛንታ ናይቲ መጽሓፍ፣ ንሓፈዝ ዝተባህለ ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ከም ቀንዲ ገጸ-ባህሪ ሂዙ፣ ንወራራት ወያነ ድማ ከም ቀንዲ ምኽንያት ተጠቒምሉ'ሎ። ብዙሓት መጻሕፍቲ፣ ብፍላይ ድማ ናይ ጀመርቲ፣ ኣብ ቀዳሞት ገጻቶም ሓፈሻዊ ሓበሬታ ሂቦም'ዮም እናማዕበሉ ክኸዱ ዝፍትኑ። ኣብ ተደጋጊሉ ግን፣ ምስ ሓፈዝ እትደናገጸን ምስኡ ክትብብ መውዳእታ ክትቕጽል እትውስነን መጀመርያ መቕድም ደራሲ ምስ ኣንበብካ፤ ደሓር ከኣ ቀዳመይቲ ገጽ ምስ ገንጸልካ እዩ። እዚ ዝኾነሉ ድማ፣ እቲ ዛንታ ምስ ጸወዒት ወፍሪ ልምዓት 1998 ተኣሳሲሩ ዝኸይድን ሓፈዝ ብዝዕቦታ ብዘይመጽለሊ ጉዳዩዎ ክኸይድ ዝግደድ ስድራ-ቤቱን ዝተንጠልጠለ ጉዳይ ኣፍቃሪቱን ተኣሳሲሩ ስለዝዘነቶ እዩ። እዚ ድማ ንብዙሓት መንእሰያት ኤርትራ ዝገጠሞም ፈታኒ ብድሆ ግዜ ወራራት ስለዘንጸባርቕ ተንኪፉን ተሃሪፉን ይጉብር።**

*"ክቱር ግዛ ናይ ምስራሕ ህንጡይነት ሓዲሩኒ ነይሩ። ግዛና ብሳዕሪ ዝተሰርሐ ኣጉዶ'ዩ። ካብ ዝርደኣኒ ብዙሕ ግዜ ተሓዲሱ'ዩ። እንተኾነ፡ ካብ ጸሓይ ደኣምበር ካብ ዝናብሲ ማሊኡ ኣዕቂሉና ኣይፈልጥን። ስለዚ፡ ዘተኣማምን ግዛ ዘይብላ ስድራይ ሓዲገ ክኸይድ[ክኸትት] ኑብሰይ ምግባር ኣበዮኒ። ብዚይ ግዛ እትቐወም ስድራ ብዙሕ ነገር እዩ ዝጎድላ።*

*(...)*

**ኣገልግሎቱ ወዲኡ ካብ ገዱና ዓመትን መንፈቕን ዘይመልአ ሓፈዝ፣ ብዘይስራሕ ኣብ ግዛ ኮፍ ዝበሎ ከም ዘይነበረ፣ ህይወቱ ንምምራሕ ድማ ከተማን በረኻን እናተንቀሳቐሰ ከም ዝሰርሐ ይገልጽ።** *"ይኣኽለኒ ይኸውንዩ ዝበልኩዎ ገዛብ ምስ ኣኩበኩ ከኣ ምስራሕ ብሉኬቲ ጀሚረ። ከምቲ ዝገምገምኩዎ እንተኾይኑለይ፡ ኑዲቓይ ጥራይ ቁጺረ፡ ካልእ ስራሕ ጉልበት ባዕለይ ዝሸፍኖ ግዛ ሰሪሐስ፡ ገለ ንበረት ገዛውን ክገዝእ'የ።*

*ኑታ ኣብ ኣእምሮይ ዝተሰርሐት ግዛ፡ ምስ ንበረታ ኣብ ባይታ ከም ዘላ እናሓሰብኩ ሕጉስ ነይረ። ዘሐጉሰኒ ዝነበረ ግን ግዛ ምስራሐ ጥራይ ኣይነበረን፡ ከም ትምኒተይ እንተኾይኑለይ፡ ኑታ ግዝን ብድሕሪኡ ዝቕጽል መደባተይን እንተዓሚመ፡ ካብ ኣሕዋተይ ናይ መጀመርታ ፈዳይ ጸማ ናይታ ከርቲታ ዘዕበየትና ወላዲትና ኣነየ ክኸውን። ክልተ ዓበይቲ ኣሕዋተይ፡ ሓንቲ ተመርዕያ ሓዳራ ዝወጸት፡ ሓደ ተጋዲሉ ዘይተመልሰ ምስ ኮኑ፡ ሓላፍነት ናይ'ቶም ዝተረፍና ክልተ ደቃን ስንክል ወላዲናን ገና ኣብ እንግድዓ ወላዲትና'ዩ ነይሩ።"*

**ከምዚ ዝበለ ሓላፍነት ስድራ-ቤት ዝተሰከመ ሓፈዝ፣ ጸውዒት ወፍሪ ልምዓት ምስ መጸ እንታይ እዩ ክገብር? በዞግ ኢሉ ክኸይድ ደዩ ወይስ ጉዳይ ምስራሕ ግዛ ኣሰሊሱ ክርክብ? ወዲ ሕቶ ይለዓል'ሞ ንጸህና ጹሓፋይ ብዝገልጽ ኣጀማምራ እቲ ዛንታ ይፍልም።**

**"እሞ 'ተበገሰ' እናቐረበ'ዩ፣ መደብካ እንታይ'ዩ?" ኢሉ ንሓፈዝ ዝሓተቶ ዓርኩ ክፍልዝጊ እዩ። እዛ ሕቶ ዘለዓለቶ ጉዳይን ንሓፈዝ "ወላዒ ሽግር'ዩ!" ኢሉ ክምልስ ዘገደዶን እቲ 'ብዚይ ግዛ እትቐውም ስድራ ብዙሕ ነገር'ዩ ዝጎድላ' ዝበል እምነት'ዩ።**

**ኣብ ከምዚ ዝበለ ኩነታት እንከሎ ጸውዒት ዘርከቦ ሓፈዝ፣ ኑታ ግዛ ክይወድኣ ከም ዘይከይድ'ዩ ወሲኑ። እቲ ካልእ ዘተሓሳስቦ መዓልቦ ዘይረኸበ ጉዳይ ኣፍቃሪቱ'ውን ኣሎ። ግድል ህይወትን እቲ ዝበሮ ወጥርን ክገልጽ እንከሎ፣**

*ከተማ ከረን፡ ኣብ ማእቶታዊ ወፍሪ ካብ መሳቶይ ብይነይ ተረፊያ ምስ ነበርኩ ሕጂ ኮናት ምስ ተጀመረ ድማ እንሆ ብይነይ ኣለኹዋ። ኑቲ ኣብ ምዝዛሙ በጺሑ ዝነበረ ግዛ ከም ዘለዎ ግደፎ ኣይመጻንን። ኮናት ኣይበሃምኩን፡ ግን እቲ ኮናት ምእንታይ ክብል ንኣዋርሕ ክናዋሕ ደለኹ። ናብ ብጾተይ ክይተጸንበርኩ እቲ ኮናት እንተዓሪፉ፡ ሓደ ዘይክፈል ከቢድ ዕዳ ኣብ ዝባነይ ተራዕሪዑ ዝኑበር ኮይኑ ተሰምዓኒ። ተጓይየ ኩሉ ክጉብሮ ዝኽእል ወዲኣ ምስ በልኩ ኸኣ፡ ብሓደ ጎይ ሰንፈላል ዝገበረኒ፡ ምስ ኣፍቃሪተይ ዝገበርናዮ ምልልስ ኣብ ሓንጎለይ ቃጨለ።*

**ክብደት ናይቲ ዝበሮ ሓላፍነት ስድራ-ቤትን ምኽባር ሃገራዊ ጸውዒትን ቀርቂሩ ዝሓዞ ሓፈዝ፣ ኮናት ክናዋሓሉ እዩ ተመንዩ - ኮናት ግን ኣይበሃገን። ዛንታኡ ብቐጥዕን ንጹህን መረዳእታኡ ምጅማሩ እዩ ድማ ሓይሊ ናይቲ መጽሓፍ ኣብ መጀመርታ ገጻት ዝንጸባረቕ። ከም መንእሰይ፣ ጉዳይ ፍቕሪ'ውን ካልእ ዘይሰናፍ ብድሆ እዩ ነይሩ። ራውዱ ዓርኩ ንሓፈዝ ሓደ ሰብኣይ ናብ ኣቦኣ እናተመላለሰ ይሓተላ ብምንባሩ ተሻቒላ እያ ሓዲኡ ግበረኒ ትብሎ ዘሎ። ሌላኦም ብስድራ-ቤት ደረጃ ወማዓውትት እንተዘይለበሰ፣ ኑቲ ተረር ኣቦኣ ዕርክነት ኣይንታዩን እዩ - ዓርኪ ኣሎኒ ክትብሎ ኣይትኽእልን'ያ። ስለዚ ሓፈዝ፣**

**"ሕሰበዮ'ንዶ ባዕልኺ፣ ኣነስ ሕጂ ከመይ ገይረ እየ ንስድራይ ጓል ሕተቱለይ ዝብሎም?. . ."**

**ኣብ ከምዚ ዝበለ ኩነታት እዩ ድማ ጉዳይ ግዛ መዕለቢ ገይሩሉ፣ ንጉዳይ ኣፍቃሪቱ ንግዜ ጉዲፉ፣ ብጾቱ ክርክብ ናብ ኮናት ዝተበገሰ። ሰዓት ምፍናው ምስ ኣኸለ፣ ወላዲቱ ትብሎ ዝበረት ሰንፈላል ዝጉብር ካልእ ተርእዮ'ውን ነይሩ። "ዝሓለፈ ይኣኽለኩም ኣይበልካናን እምበኣር ረብ'ልዓለሚን! . . . ካብ ዓሊ ወደይ ሓድጊ ስኢነ እናበልኩስ ሕጂ ኸኣ. . ."**

**ሓፈዝ ኣቡቲ ጌና ኣንፈቱ ዘይፈለጦ ኮናት ክተርፍ ደዩ ወይስ ብሰላም ወጺኡ ባህጊታቱ ክምልእ ክምለሰ'ዩ ከይፈለጠ ናብ ኣሃዱኡ ከደ። ኣሃዱኡ'ውን ከምቲ ሃገራዊ ኣገልግሎቱ ዝፈጸመሉ እዋን ብዘይምጽንሓን ብዙሕ ለውጢ ብምርኣዩን ጋን ኮኖ። ኮናት ክሳብ ክንደይ ንኩነታት ከም ዝቕይሮ ክርዳእ ድማ ምስ ደሰበ ወዲ በጦሎኒኦም፣ ብዙሕ ኣዕለለ።**

**እቲ ክየርከበሉ ከይውዳእ ዝፈርሖ ኮናት እንደገና ዕለት 08 - 02 - 1999 ጀመረ። ኑቲ ናይ መጀመርያ ተመክሮኡ ክገልጽ እንከሎ ድማ ከምዚ ይብል፣ "ብቐጥታ ኣብ ከምዚ ዝበለ ጽንኩር ኮናት ምእታው፣ ንዘጠዝሕ ሓደሽ ተዋጋኢ ንግዚኡ ሰንጥ ከብል ዝኽእል'ዩ። እቲ ኣጻዋር ዝፈጥሮ ድምጺ፣ ትሕቲ ሓያል ነጐዳ ክረምቲ ክኸውን'ዩ ዝጸበ ነይሩ። እንተኾኑ ከምኡ ዝበለ ዘጨንቕ ድምጺስ ሰሚዐ'ኳ ኣይፈልጥን።" እቲ ኮናት፣ ንጀማሪ ሓፈዝ ጥራይ ዘይኮነ፣ ብሓፈሻኡ መሪር ምንባሩ**

ብገጹር ተገሊጹ ኣሎ።

ኣብ ከምዚ ዝበለ ናይ መጀመርያን መሪርን ኩናት ምስ ወጹ ተመርዕዩ ድሒሩ ዝኸተተ ክፍልዝኪ ዓርኩ ኣብ ሰድራኡን ኣብ ራውዳን ዝተማላኣሉ፡ መለሳ ክኾናኦ ዝተመጽዐን ደብዳቤታት ተቐበለ። እንተኾኑ ደብዳበ ራውዳ ከም ናይ ቅድም፡ ሰፋሕን ብፍቕራዊ ኣሳእል ዝወቀበትን ኣይነበረትን። ብኣንጻሩ'ኳ ደኣ፡ "ብህይወት ወዲ'ኻ'ዶ ትኸውን?" ዝብል ከቢድ ሻቕሎት ዝሓዘት ነበረት። እቲ ዝሓተላ ሰብኣይ ይመሳለስ ከም ዘበረን ኣቦኣ ትብጽሕካ ምባሉ ከም ዘይተርፎን ምስ ክቱር ሻቕሎታ ጽሒፋትሉ።

ኩነታት ኣፍቃሪቱ መዕለቢ ክረክብ እንተኾይኑ፡ ግድን ብኣካል ከይዱ ክፈትሖ ከም ዘለዎ ምስ ነፍሱ ድሕሪ ምዝታይ ዕረፍቲ ክወሃቦ ሓተተ። እንተተኸልኣ ባዕላዊ ፍታሕ ክወስድ ከም ዝተደናደነ ድማ ይገልጽ። ሕቶኡ ተሰሚዑ መልሲ ክወሃቦ ምኽኒት ተነገርዎ እናተጸበዩ ጸላኢ እንደገና ኩናት ስለዝጀመረ ግን ኩሉ ነገር መዓልቦ ኣይረኸበን።

ኣብቲ ኩናት ሓፊዙ ዘወድቁ ብጾቱ ብሰንኪ ምረትን ጸዕቂን ኩናት ዘልዕሎም ዝሰእኑ ብጾቱ እናረኣየ ዝሓደሮ ስምዒት ብገልጺ የንጸብርቆ። ገጹባህሪ ሓፊዙ ህያው እዩ፡ ምስኡ ክትጓዙ ክትደናገጹ ክትኣምኑ ከተፍቅሩ ክትጉበጻሉ. . . ድማ የገድደካ። ኣብቲ ውግእ ኣብ በጣለሓኣም ደሰበለን መደፍዓኺ ብሬን ጋንታኣም ሓሰኹን ተወጊኦም ወደቑ። . . . ገብዘ ሳዋ ኣብ ቅድሚት ናብ ሓሰን ተመሊሱ፡ ንሓሰን ቁሊሕ ኢሉ ከይጠመተ ብሬኑ ወሲዱ፡ "ኑተን ነዋሕቲ ኣእጋሩ ከም ገመል [ንቕድሚት] ወርወረን"።

ኑቲ ጌና ኩናትን ባህርያቱን ዘይፈለጠ ሓፊዙ ነፍሲ-ወከፍ ፍጻሜ ተሰኒብዶን ተገዲሮን እዩ። መውጋእቲን መስዋእቲን ብጾቱ ብዙሕኪ እናረኣየ ምስ ከዲ ከኣ ምስ ነፍሱ ብዙሕ እዩ ዝዘረበ።

"ኣብ መንኛ'ቶም ክቓርቦም ዝጸናሕኩ ደቂ ሓይሊና፡ ሓንቲ ጓለንስተይቲ ደፍእ ኢላ ክትወድቕ ተዓዘብኩ። ብምህራማ ጥራይ ዘይኮነስ ኣብ ተምሳል እንታይነታ ዝቐለ ልበይ ፈግ በለት። . . . ኣብ ምሉእ መዓልቲ ከም ሸው ገይረ ኣይገኖኹን፡ ኣብ ካልኢታት ኣብ ርእሳ ደው ኢለ ጠመትኩዋ። ኣይተጋገኹን! "ወባ! ወባ!" ኢለ ደጊነ ብኢደይ ሓዝኩዋ። . . . ኣብ መንኩ ጥፋእን ንብርን ዘሎ ሃለዋት በጺሕኩ። ከም ቀደመይ ክበዩ ኣይጀመርኩ፡ ኣብ ዝበርኩዎ ደው ኣይበልኩ፡ ንቕድመይ ብህድኣት ሰጉምኩ። ኣዒንተይ ከኣ ወፅዩ ንብዖት ፈልፈሉ።"

ወባ ጓል ኣሃዱኡ እያ። ትርር ዝበለ ርኡብ ኣብ ምምስራት እንክለዉን ቅድሚ'ቲ ዝተሰወኣትሉ ውግእ ብሓደ ከዕልሉ ኣምስዩዎምን ነይሮም። 'ደሓን ሕደር ሓፊዝ' ኢላቶ ምኻዳ ንዘልኣለም ተሰናቢትቶ ኢሉዋ ማለት'ዩ ኢሉ ምስ ነፍሱ ደብኣሰ። ፍጻሜ ናይቲ ውግእ ከኣ መስርሑ ይቕጽል። ሓደ ኣብቲ ቀዘዝ ዘሎ ፍጻመ ዝረኣየሉ ውግእ ድማ፡ መስዋእቲ ናይቲ ከም ኣርኣያ ዝጠቕሶ መራሒ ጋንታኡ ይጠቕስ፡

"ኣብ ዝወደቓ ባይታ ዓይነይ ሰዲደ ጠመትኩዎ። ግንባሩ ብጥይት ተኾዒቱ ደም ከም ዓይኒ ማይ ክውሕዝ ተራእየኒ። ቀው ኢለን ዝጠመታኦ ኣዒንተይ ሰም ኣይበላን። ንብዖት ግን ኣይተሓሰብኣን። ከመይ'ሉ ይህረም እዚ ምኩር ተዋጋኣይ! ኢለ ደኣ'ኳ ዝተገረምኩ መሰልኩ። ኩይንዎ ተሰዊኡ ማለት ደዩ'ኸ ኢለ'ውን ምእማን ሰኣንኩ።"

"ተሰዊኡ!" በለ ግዚያዊ መራሒ መስርዕና፡ ኑታ ምስኡ ወዲቓ ዝበረት ሬድዮ ርኡብ ኣልዒሉ፡ ኑታ ብደም ዝጠልቀየት ኣንሶላኡ ፈቲሑ ከደኖ።

"ገብዘ ሳዋ፡ ብጉዳዮም ኢላ ምስ መጹቶ ምሳና ግዜ ብምውሳድ ዝተሳለናያ በዓልቲ ቤቱን ሰለስተ ደቁን ክረኣዩኒ ጀመሩ፡" ይብል።

መስዋእቲ ብጾቱ ክቱር ጽልኣት ኣብ ልዕሊ ኩናት ከም ዘሕድር ገይሩዎ እዩ። ውግእ ቁሩብ ህድእ ኣብ ዝበለሉ ድማ ብዘሽሪ ብጾቱ ስድራቤቱ ኣፍቃሪቱ መጻኢ ዕድሉ. . . ናይ ዝሓስብ ሰብ ዛንታ ብምኽኒት ዛንታ ሓፊዙ እቲ ሰብኣዊ ሸነኹ ምስኡ ክትደናገጽ እናሓንኩብ ክትጉበፅ ዝድርኽ እዩ። ኣብ ሓደ ውግእ ኣብ ዝሞተ ወተሃደር ጸላኢ ዝረኸብ ቴፕን ካሴትን ነይረናኦ። ድሕሪ ዝተኻየደ ካልእ መሪር ውግእ ድማ መለሳ ክኾና መዚቃ ወሰዉ ክዘከ ወሰኑ።

"ብቐደመይ መዚቃ ምስማዕ ይፍተወኒ'ዩ'ሞ፡ ከም ሸዓ ገይሩ ግን ጣዕሙ ኣብ መትንታተይ ኣትዩ ኣይፈልጥን። በቲ መዚቃ፡ ብኸፉእ ትርኢታትን ክፉእ ድምጽታትን ተበኪሉ ዝቖየ ኣእምሮይ ተሓጸበለይ፡ ... ።

"መቸም ኩናት መሪር ምኻኑ ብዙበሪ ቀንጸሉ እዩ። ጣዕሚ ሰላም እንተዘስተማቕሮ'ውን ኣብ ዕድመይ ሸውዓተ ዓመታት ኣርኪበሉይ ነይሩ'ዩ። . . . ኣብ ወጥሪ ኩናት፡ ሕሉፍ ሰላም ተባሂጊ እዩ። . . . ኣብ ሕቑፊ ናይቲ ሕሉፍ ጥዑም ግዜ ውጹእ ስለ ዘይመጸኒ ከኣ ኣብኡ ተሓቢኤ ወዓልኩ።

"ድሕሪ ግዜ ግን፡ ኑቲ መዚቃ ኣብ ኣዘናጋዕነቱ ሓሊፊ ብዓይኒ መተኣሳሰሪ ናይቲ ህሉውን ሕሉፍን ግዜ ረኣኹዎ። እቲ ሕሉፍ ግዜ ኑቶም ዝኢ መዚቃ ምሳይ ዝሰምዑ ዝበሩ ኣዕሩኽ መተዓብይቲ፡ ኑቶም መኳይድቲ ሞትን ህይወትን ብጾት ጺዩሩ ኣብ ቅድሚ ዓይነይ ተሳእሉ። ሕጂ ገለ ካብቶም ኣዕሩኽ፡ ካብቶም ብጾት፡ ኣብ ሸዊት ዕድመኦም ብዓረር ጸላኢ ተቐዚፎም ምንባሮም ኣስተንተንኩ። እቲ ብመዚቃ ተባሒቱ ዘወዓለ ኣእምሮይ ድማ ብትዝታኦም ክጥዕእ ጀመረ። እቲ መስርሒ መዚቃ ከም ቀደሙ ውህድ ዜማ እናቃልሐ፡ እታ ጥዑም ድምጻ ዝበልኩዋ ሃመልማል ከም ቀደማ እናዘየመት እዝነይ ክሉፍኖም ጀመረ። (...)

ኣማኢያኡ ኣብቲ ሓቀኛ ዓለም ስለዝጠሉሉ፡ ፎኽሰዎ ከም ዘይወዓለ ኣካሉቱ ርዘንዝበን ከም ዝበሎ ይገልጽ። ምኽንያት ናይዚ ድማ፡ ብዛዕባ ስውኣትን ህሉዋትን፡ ብዛዕባ ኩናትን ሰላምን፡ ብዛዕባ ሞትን ምንባርን፡ ብዛዕባ ክብረትን ሕሰረትን ክሓስብ ስለ ዝጀመረ እዩ። ከም ሰብ፡ ምንባር ምስ ክብረት ክኸውን ከም ዘለዎ'ዩ ዝድግፍ ሓፊዙ። ዕላማ ናይቲ ቀጻሊ ወራራት ዘካይድ ዝበረ ጸላኢ እንታይ ምንባሩ ድማ ኣብ ሰውዓት ዝሞቱ ኣዘዝቲ ሰራዊቱ ባዕሉ ዘረጋገጾ ሕሰረት ምኽኑ ተገንዘቡ እዩ። ስለዚ፡

"እሞ'ኸ ደኣ! ኑቲ ምስ ክብረት ከንብረሉ ዝኽእል መገዲ ክኸተሉ'ዶ ቀንጃ ወደስ ኣይቀሃኹን ንኩበሰይ ሓተትኩዋ። ብቑጥታ ኑታ ንፍሰይ ባዕለይ ዝሓተትኩዋ ሕቶ ንኹሓተቲ ዝተቐረበ ሓታቶ በዚሑ። እቶም ኣብ ኣኽራን ዝቖበርኩዎም፡ እቶም ኣብ ጐማህሎን ሰምሃልን ንድሕሪት ገዲፈያም ዝመጻእኩ፡ እቶም ኣብ ኩርባታት ደምበ ሕምብርቲ ዝቖበርኩዎም ስውኣት. . . ኣብ ውሽጠይ ብርቱዕ መቓልሕ ዝበሮ ደሃይ ኣቃልሑ። በዓል ገብዘ ሳዋ፡ ወባ፡ ሓሰን፡ ኩሎም'ቶም ስውኣት ኣዒንቶም ኣፍጢጦም ክሸስኒ ተራእዩኒ። . . ."

ዝኸሪ ብጾት ሓያል ምኽኑ፡ ደረሲ ብቓላት ዘይተሓስ ኑቶም ዘይትፈልጦም ሰባት ከም

መተዓቢትኻ፡ ኣሕዋትካ፡ ብጾትካ፡ ደቂ ኣሃዱኻ. . . ክትቀርጾም ብዘኽእል ጥበብ ኣዘናትዋን ስእላዊ ኣገላልጻን ምቕራብ ምስቲ ዛንታ ክትጓዓዘን ጠሊቕካ ክተስተማቕርን የኽእለካ። ጽሬት ቋንቋኡ፡ ግርህናኡ፡ ብጺይኑ፡ ፈቃር ባህርያቱ፡ ትዕዝብቱ... ከይብቆቕ ከዘንትዎ ምኽኣሉ ድማ ኑቲ ጌና ጥበብ ኣዘናትዋ ተዋሒድዎ ዘሎ ዛንታ መኸተ ኤርትራውያን ኣንጻር ግዝኣቲ ሓደ ሰጕሚ ንቕድሚት ዝደፍአ እዩ።

ሓፈዝ ኣብቲ መሬት ውግእን ወራ-ውግእን፡ ውግእ ንግዝኡ ደው ምስ በለ፡ "ሓደ ኮፍ ንምባሉ ምቹእ እምኒ ረኺበ ኮፍ በልኩ፡" ምስ በለ፡ እንታይ'ዩ ክብል ኢልካ ተሃንጢኻ ትጽበ። ኣብ ዛንታ ውግእ ኣእትዩካ ጸንሐ፡ ኣብታ ውግእ ደው ትብለላ ህሞት ምስ ዝኸረን ሓይሊ ትዕዝብቱን ስለዘዘውረካ እቲ ኮናት ብኡ ኣቢሉ ክውዳእ ትምነ። ጽልኣት ኮናት ኑቲ ብኣካል ዝልብሉብ ሓፈዝ ጥራይ ዘይኮነስ ኑቲ ኣብ ኣእምሮኡ ብዙሓት ከም ሓፈዝ -ኣሕዋቱ፡ ኣሓቱ፡ ብጾቱ፡ መተዓብይቱ፡ ደቂ ገዛውቱ፡ ኣቦታቱ፡ ኣደታቱ፡ ኣያታቱ፡ ንባዕሉ - ክሰእል ዝኽእል ኤርትራዊ ብሓፈሻ እቲ መንእሰይ ድማ ብፍላይ ዝወክል እዩ።

ሓፈዝ ኣብቲ ዝበሮ መሬት ውግእ ክልተ ኣዕዋፍ ረኣየ'ሞ፡ ብዘዕባኣን ክሓስብ ጀመረ፡ "ንምንታይ ኣብቲ መሬት ኮናትን መሬት ደርቅን(ናይ ወቕቲ ጉዳይ ምኳኑ'ዩ) ከም ዝበራ ኣተሓሳሰበ። መሬት ርፍድ እንተኢሉ፡ ብምቑት ዝኣክል ኣፈን ከፊተን ክልህልሃ ምኳነን እፈልጥ'የ። ደብዳብ እንተጀሚሩ'ውን ዝገደደ፡ ካብ ገረብ ናብ ገረብ ክበርግጋ፡ ካብኡ ሓሊፈን ብስኩጆታት ክቁራረጻን'ውን ይኽእላ'የን። . . . ከምቲ ዕፍ እንተዝኸውን እንታይ ምዘበርኩ ከኣ ክረኣየኒ ጀምረ።

"ንሓጺር ግዜ፡ ናብቲ 'ዕፍ እንተዝኸውን ነይረ. . .' ዝበልኩዎ ሕልሚ ጡሓልኩ። ጸምዲ መንጉጠበይ ዘርጊሐ ሰማይ-ሰማይ ሰለል እማዝልኩ ኣብቲ ዝዓበኹሉ ሰማያት ከረን በጺሐኩ። ንረውዳ ብላዕሊ ኩይነ ተዓዚበኩዋ። ጽብቕቲ ተመሃሪት ንትምህርቲ ክትመላለስ፡ ምስ ሓፈዝ ክትዛወር ርእየያ።

"ኣብቲ ልሙዕ ኣታኽልቲ ጅራ-ፍዮሪ ዓሊበኩ። . . . ካብ ጁራ-ፍዮር በሪረ፡ ኣብ ካንሸሎ ገዛና፡ ኣብ ልዕሊ'ታ ብዘንክን እኣዕብያ ዝበረና ተኸሊ ዓሊበኩ። ነደይ፡ ነቦይን ንጾት ሓፍተይን ቀው ኢለ ጠመትኩዎም። . . .

"ሕልሚ ምህላዉ መቸም ጸቡቕ'ዩ። ብኡ ኣይዓገበኩን። ካብኡ ብምንፋር፡ ሰለል እናበልኩ ንከተማ ከረን እናተዓዘብኩ፡ ኣብ ልዕሊ ኣታኽልቲ ጀራዲን ከረን ዓሊበኩ። ኑቲ ብቐለሉ ብኣዕዋፍ ክትክኦብ ዝኽእል ፍረታት እናተኸብኩ ከብደይ መላእኩ። ኣብቲ ማስኖታት እናዓሊብኩ'ውን ብማይ ረወኹን ተሓጺበኩን። ጨራሩ ማይ ክሕጸብ ከለዋ ደስ ይብለኻ'የን። . . . መጀመርታ፡ ኣብ ገምገም ማይ ቅርብ ኢለን ብምዕሉበ'የን ከብእን ዝኮታተላ። ብድሕሪኡ፡ ኣካላተን ንቕድሚት ድፍእ ኣቢለን፡ ዳርጋ ብፍርቂ ኣካላተን ኣብቲ ማይ የንገርግራ። ቅንዕ ኢለን እናዘመራ ድማ ኑቲ ማይ ብመንጉጠበን ጽግጽግ የብላኦ። እንደገና ከብእን ካብ ተጻብኦቲ እናተኸታተላን እናዘመራን ኑቲ ማስርሕ ብምድግጋም ይወናጀራ።"

ደራሲ ማሕሙድ ኢብራሂም፡ ኣብ ልቢ ነፍሲ-ወከፍ ኤርትራዊ ክኣቱ ዝኽእል ዛንታ እዩ ጽሒፉ። ሓርነት ኤርትራ ምስ ኩኑ እቲ ዝዓበየ ብደሆ ዝከዘሐ ተጋደልቱ ስድራ-ቤት ዝተሰውኡ ብጾቶም ምርኣይ እዩ ነይሩ። እንታይ ኢልካ ከተመኽኒ ትኽእል!? ኣብ ተደገል እውን ንሓፈዝ ዝገጠሞ ዝዓበየ ብደሆ ንዕረፍቲ ንግዝኡ ክምለስ እንክሎ እዩ። መጀመርያ ሃገራዊ ኣገልግሎቱ ወዲኡ ንከተማ ከረን ክምለስ እንክሎ ደረቱ ነፊሑ ከም ዘይተመልሰ፣ ሕጂ ግን ከረን መልኣከ ሞት ኮይና ተራእየቶ'ሞ ጸልማት ተጎልቢቡ ክኣቱ እዩ ዝወሰነ። እቲ ኮፍ ዘይበዝሐ ሓፈዝ ኣብ ገዛ ተዓጽዩ ክውዕል፡ ሰብ ከይርእዮ ክሕብእ ካልእ ኮናት ኩኑ። ንሰይቲ ክፍልዝጊ ዓርኩ ከመይ ኢሉ ክረኣያ!? እንታይ እዩኸ ክብላ! . . .

እዚ መጽሓፍ፡ ጽልኣት ኮናት ዘሕድር፣ ዋጋን መቐረትን ሰላም ድማ ዝገልጽ እዩ። ኣብ ደሮ'ቲ ንጽባሒቱ ክጅመር ምኳኑ ርጉጽ ዝበረ ውግእ ኩይኑ ሓፈዝ ከምዚ ይብል፣ "ኮናት፡ ህይወት ሰብ እናወሰደ፡ እናቐሰለ፡ ፍቑራት እናፈላለየ፡ ንክኽሰት ከመይ ኣቢልካ መገዲ ይረሓወሉ!" ኢለ'ውን ተገሪምኩ።... ኣብ ብስክሊተይ ዝበረ ሰእሊ ወተሃደር ጸላኢ ምስ ኣፍቃሪቱ ብምዝካር፡ "ስለምንታይ እዮም ፍቑራት ይፈላለዩ? ስለምንታይ እቲ ኣፍቃሪ ይቕተል?... ወባ ብዓብያኹ ስለምንታይ?" መልሲ ዘይብሉም እልቢ ሕቶታት ኣልዒሉ ነፍሰኻ ክትሓትት፣ መልሲ ከተናዲ፡ ክትግረም ይደርኸካ።

ኣብ ሓደ ዓወደ-ውግእ፡ ኢዱ ክህብ ናብ በዓል ሓፈዝ ዝገዱ ዝበረ ወተሃደር ጸላኢ በዚ መጸት ዘይተባህለት ጥይት ጻሕ ኣበሉዮ። ሓፈዝ ምስቲ ወተሃደር ክደናገጽ ከም ዝቶየን እቲ ተርእዮ እናሻዕ ከም ዝተመላለሶን ይገልጽ'ሞ፡ "ኣብ ልዕሊ'ቲ ወተሃደር ሓዲሩኒ ዝበረ ርህራህ ናብ ጭካነ ክቕየር ግዜ ኣይወሰደን። ደሃል! ከመይ ኣቢሉኽ ቅድሚ ክቕበርም ዝቖነኹ ብጾተይ ጦብሎቕ ኢሉኒ!" በልኩ። ኣሻቡ ድማ እቶም ናይ ቦጣሎኒና ሰወኣት ቡቡሓደ ተዘከሩኒ። ብፍላይ ግን ክፍለዝጊ ዓርከይ ካብ ዓይነይ ምእላይ ኣበዩ። ክፍለዝጊ ኣብታ ቀዳመይቲ መዓልቲ'ዩ ተሰዊኡ። እተን ብዙሕ ግዜ ካብ ብስክሊቱ እናወጽአ ዝርእየን ዝስዕመንን ንሰቦት ዘርእየንን ዝበረ ኣሳእል ጓሉን መርዓቱን'ውን ማዕረኡ ተራእያኒ። ... ኑቲ ናይ ተፈጥሮ ትእዛዙ ማለት ኑቲ ኣፍቃሪቱ ጉዲፉቶ ዝተመርዓወት ኣነ ጉዲፉ፡ ኣፍቃሪቱ ትጸበዮ ዝላ ክፍለዝጊ ምምራጹ ኸኣ ካብቲ ጋሕማጥ ምሕደራ ደቂ-ሰብ መፍለዩ ስኢኑ ደንጺወኒ።"

ዛንታ መጽሓፍ ተደገል፡ ድሕሪ ኮናት ደው ምባሉ ዝቐጸለ ፍቕሪ ምስ ራህዋ፣ ናይ ኣይሰላም-ኣይኮናት ሃዋህው፣ ከም ሃገራዊ ተቓላሲ ኑቲ ዝመጽእ ኩነታት ገሚቱ ተደገሉ ክጸንሕ ናይ ዝወሰነ ሓፈዝ ዛንታ መለኣ እያ ጉዕዝኣ ትዛዝም። ዓቢ ናይቲ ዝተኸፍለ መስዋእቲ ድማ ንቕሓቱ ኣበርኺቱ፣ ውዲት ጸላእቲ ብንቕሓት ኣለልዩ ናይ ዘደቢ ወይ ዝድገል መንእሰይ ዛንታ እያ።

ንምድምዳሙ፣ ንዝበለጸን ዝሰፍሐን መረዳእታ መጽሓፍ ተደገል ምንባብ እዩ። ብኣጠቓላሊ፡ ተደገል፡ ጽልኣት ኮናት ኣብ ውሽጥኻ እተሰርጽ፤ ምስቲ ናብ ምክልኻል ሃገር፡ ዝጥወሩ ስድራን ኣብ ስግኣት ዝበረ ጉዳይ ኣፍቃሪቱን ጉዲፉ፡ ዝኸተተ ሓፈዝ እተኽትተካ ተንኻፊት ሰብኣዊት ዛንታ እያ። ዋላ'ቲ ኣሚንካ እትኣትዎ ውግእ ክሳብ ክንደይ ግና ይ ምኳኑ ብዘይቀልዓለም ኣብ ተደገል ተንጸባሪቑ ኣሎ። ትብዓት፡ ብጻይነት፡ ናፍቖት፡ ፈተው፡ ፍርሒ፡ ጽልኣት፡ ፍቕሪ፡ ንጽህና... ኩሉ ዓይነት ባህሪ ኮናትን ደሊት ወዲ-ሰብን ብኣእማንን ስእላዊን ኣዘናትዋ እተዘንቱ ብርቂ ስራሕ። ተደገል፡ ውዕሎ ኩሉ እትውክል፡ ብኹሉ ክትንበብ ዘለዋ ብልጽቲ ዛንታ ኤርትራዊ ወረሰ!

# ኣኽዓየ

ብመሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

# ንእስነት ሒለል

መናእሰይ ኴንካ ዘይትገብሮ የልቦን። ክነጭራሹ ዘንገርን ኣብ ልቢ ዝተርፍን። መናእሰይ ሓቢርካ ናትካን ዘይናትካን ሓሪድካ ትብልዕ (ስርቂ ዘልክምዎ ተመዘኑ ኢልኩም)፡ ጥራይካ ካዕካ እንተርሓቓ ዘቐረጥካ ሓሊኽካ ትሓልብ፡ ካብ ጸዕዳ ስራሕ እትበኩር፡ ዝሓርዕ ዘሰኣነ ብዕራይ ጸሚድካ ትድፍክኽ፡ ዓመጺና እንተርኣኻ በትርኻ ኣልዒልካ ትገጥጥ። መንእሰይ ምኳን ማለት ከመዮ ኣንደቡተይ ልዕሊ ካልእ ሰብ ንዘረኣኻዮ ብተግባር ምስናይ'ዩ ዝመስለኒ። ኣየ እዚ ዕሽነት ክጥዕም!

መሽላ ኣብ ምሽዋት ቅድሚ ምብጻሑ ይሽብጥን ይቛቝብን። ነገር ንእስነት ዋዒ ስለዘለዎ ድማ ዓይኒ ኣንቀሑ ብዘግባእ ከይሸውተ፡ ህሩፍ ክሰልዕ ይኽእል። 'ኢይንሕምሲ ኢይንሽምሲ' ዝበልኩም ንሽዎዚ'ዩ። ከምዚ ኾንቡሩ እቶም ኣብ ተቐራሪቢ ዕድመን ኣተሓሳስባን ዝርከቡ መንእሰያት ይሓብሩ። መዋዕልቲ ወይ'ውን ንሽምኡ ኢሎም በረኻ ዝወረዱ። ካብ ህርፋን ሸዊት ዝተላዕለ ኸኣ ሰብ ዘበለ ከይረኣዩም ዘይደረሰ ሸዊት መሽላ ክምገቡ ይሓስቡ። ከምኡ ድማ ይገብሩ። ዝበዝሑ ካብኣቶም ናብ ብዙሕ መኣዝናት ይፋቐዩ። ካብኣቶም ድልድል ዘሉን ኣብ ከምኡ ግዝዕ ተመክሮ ዘለዎምን ከኣ ናብ ምስላዕ ሸዊት ይኣትው። ከም ዕሉል ሽላ ድማ እናሓለፉ ህሩፍ ይፍውስ'ዩ ዘልዎ ሸዊት ይሰልዑ። ነገሮም ድኣሉ ህርፋን'ምበር፡ ኣሰላልዓኦምስ ስሰዐ የብሉን። ኣናዲኻ'ምበር ሰብ ኢዱ ዘሕለፈሉ ግራት ኣይመስልን። ኣካ ንሽምኡሰ የዋልድዎ ድኣ። ሸዊት ሓላሊፍካ'ዩ ዝሰላዕ። በዋናይ ጽዋኽም'ኳ ከምኡ ክትገብሩ። ኣብህላይሲ ከም ማሽን ዓዲ ሓወሻ ኣልጊብኩም ኣይትዕጸዱ።



ገሊኦም እናሓለዉ ዝተረፉ ከዓ ሸዊት ሰሊያም ካብ ወዮ ግራት ወጺኦም ኣለው። ከም ላም ደምበላስ ዝሰማምዖም ቦታ መሪጾም ድማ ክጡብሱን ክሓስዩን ይዳለዉ። ሓሲኻ ዝጥበስ ሸዊት 'ውን ኣሎ። ብፍላይ ብፍትወት ሸዊት ፍሕስ ኣኢልካ ከም ብዓል ዛንገዳ ሓሲኻ ክትምገብ እንክለኻ ኣቐዲምካ ኢኻ እትሓስዮ። ብኣካሉ ክትሓስዮ ከም ደለኻሰ ክኣባ ሒለል ጥራይ'ዩ ኣብ ኢድካ ዝተርፍ።

ሓደን ጠባሲ ሓደን ሓሳዪ ብምኳን ዘርሃጽዎ ሸዊት (ኣካ ኣይሸውተን'ውን) ኣብ ነጸላኦም የዳልውዎ። ከም ኢዶምን ኩርምቶምን ከኣ ይፍትትዎ። ቁቋብ ብምኳኑ ጡብ ዝገደፈ ቀልዓ'ውን ክሰሃሎ ይኽእል። ብሽምኡ ህርፋኖም ምስ ተዓገሰ፡ ሓደ ነገር ይተርፍ። ካዋናይ ግራት ከም ዝሰልዑን እኒ መን ምኳኖምን ዘይምንጋር። ነዚ ምስጢር ንምግባር ሓቢሮም ይምሕሉ። ትጩብጠኒ፡ ትሓምሽሽኒ ዝብል ማሕላ ኣይኮነን። ንማሕላኦም ብሕለል'ዮም ፈጺሞም ዝገብርሉ።

ወላ'ኳ ሒለል ዝብላዕ ቃንጫ እንተዘይኮነ፡ ኩላቶም ካብ ወየ ተሓስዩ ዝተደርበየ (ዝተደርበየ'ኳ ኣይብሃልን። ሒለል ይድረኽ'ዩ።) ሓሓደ ሒዞም ይቐርፍዎ። ኣብ ከንዲ ዝቐረፍዎ ባዕሎም ዝበልዕዎ ከኣ ሓድሕድ ይለዋወጡ።



ካብ ወዮ ድሮ ኣብ ኢዶም ዝሓዝዎ ከኣ ይሕይኹ። ንወየ ዝሓየኽዎ ከኣ ኣብ ሓደ ቦታ ከም ዝቕመጥ ይገብሩ። እክለ ዝቐረፎ ኢልካ ኣይትጽይንን። መተዓብይትኻ ምጽያን ኣይጸነሐን'ያ። እዚ እቲ ቀዳማይ ክፋል ማሕላ ይኸውን።

ነዚ ዝሰዓብ ሰብ ከይርከብ ካልእ ማሕላ ይምላእ። ኩሎም ካብቲ ኣቐዲሞ ቀሪፎም ዝደርበይዎ ክፋል ሒለል ብልሕ ዘለ መሪጾም ይሕዙ። ክጉድእ ክኣብ ዘይክእል ድማ ኣብ ጉምቦ ኢዶም ይሕረዱ። እዚ ክሻብ ቁሰሊ ክበጽሕ ይኽእል። ከመዮ ናትኩም ወዲ በጃኽኒ ሰብኡት እንተረኺቡ ንማለት።

ዝሸበጠን ዝቛቝበን ሸዊት ተመጊቦም ዝዓበዩ ኣብ ኩሉ ህይውቶም ኢድን ጓንትን ይኾኑ። ካብ በደል ክኣብ ፍትሒ። ኣዕሩኽ ሒለል ምኳኖም ግና ኣብ እዋን መርዓ'ዮም ዝፍለጡ። ጽርዲ ዝኾን እንተዘይተረኺቡ ኩላቶም ኣብቲ ውራይ ክህልው ይግደዱ። ካብ ሕልፎት ክኣብ ዝፍሮት። ኢድ መርዓውን መርዓትን እናንስኡ መንጸፍ ኮይኖም ይቕንዩ። ዘንሂ ልቢ እንተድኣ ሃልዩካ ኣዕሩኽ ሒለል ጉጊጾሙኒ ኢልካ ምሳኦም ዘዳፍእ የብልካን። ተኣኪቦም ከም ማዕጾ ቡላ ናሕ እንተቢሎሙኻ ድጋፍ ዝኾኑካ ኣይርከብን። ሕብረተሰብ'ውን እንተዛንቁጡኻ የገላግል'ምበር ሕነ ኢሉ ኣይሓስበን። ኣካ ሓደ ምኳንን ሓቢርካ ምዕባይን ትርጉም ክህልዎ ደለየ።

# ተዛረብ ከዓ መጸኒ!

# ‘ኢር ፎን’ መፈስሒ ዶ መሸንድሒ.....?

ሰባት ብፍላይ'ኳ መንእሰያት ‘ሰኹዑ-ሰሚዕ’ ክጥቀሙ ኣብ ዝጅምሩ ነዊሕ ገይሮም ኣሎ። ነዚ ግዜ ኣጸጊዐ ምኽንያት ብልክዕ ክሳገር ዘይምኽኣለይ ሰኽፍ ኣይብለኒን። ዝተሰከፍክም ይኣክልያ። ብዛዕባ ሰኹዕ ሰሚዕ ግና ዝብሎ ኣሎኒ። ህበይ ድምጺ ኣንጭዋ ኣይትፈቱን'ያ ይብሃል። ኣብ ብዕራይ ኣይታ (ኣትያ ክብል'የ) ክትድቅስ እንከላ ድማ ኣእዛና ውቲፉ ትድቅስ ይብልዋ። ነገረ ጽንጽዋይ ድኣሉ'ምበር፡ እቲ ኣብ እዝና ዝሰኳዕ ‘ድማ’ ኣብ ዝብሃል ገረብ ክሰራሕ እንከሎ፡ እቲ ኣብ ትሽትሽ ቃውጫ ናብ ኣእዛና ድምጺ ዘብጽሕ ድማ ተጸዓን ኣብ ዝብሃል ተኸሊ ይኸውን። ኣእዛና ክትውትፍ እንከላ ንውንጫላ'ያ ሕንቲኽቲኽ እትብሎ። ሰሓቕ ዋጭላ ድማ ኣብ እዝና ይበጽሕ። ንዘጸልኣቶ ድምጺ ኣንጭዋሲያ ብሰሓቕ ዋጭላ ትትክኦ። ኣቤት እዚ ነገረ ጽንጽዋይ። ምስ ምንታይ ከተሓሕዞ ኢለ ኣምጺአዮ ምስ ጸሓፍክዎ'ዩ ዝርደኣኒ ዘሎ። ዕሸነት ጥዑም ትብል ኣደይ ኣስራብ።

ከምዚ ከማይ ንነገረ ሰኹዕ-ሰሚዕ (ኢርፎን) ምስ ቀልነት ፍኸሰነት ኑተሓሕዞ። ከመይሲ ንኽልተ ኣእዛንካ ልኩት ኣቢልካ ምኻድ ንኣርባዕተ ናይ ስምዒት ህዋሳትካ ከም ምጥቃም ጥራይ'ዩ ዝሕሰብ። ኣረ ገሊኦምስ ህዋሳትናስ እዝዚ ምስ በኹረት ዓዲ ውዒል ይኾኑ'ዮም። ቀልል ዘለ ዘረባ ከምጽእ። ንሓደ ሰብ ሰላም ክትብሎ እንተደሊኻ፡ ወይ ትረአኦ ወይ ድማ ድምጺ ሰላምታ ተሰምዕ። ዕድል ጌርካ ኑቲ ሰብ ብቐድሚኡ እንተመጺኻ ኣዒንቲ ይዓርቀካ። ኣብ እዙ ዝጸነሐ ‘ኢርፎን’ ኣውጺኡ ሰላምታ ክሳዕ ዝህበካ ምጽባይ ናትይ ኢልካ ትሕዞ። ኑቲ እትደልዮ ሰብ ብድሕረኡ እንተሃሊኻ ግና በጺሑካ። እንተጸዋዕካዮ ወይከ። እንተ ተዳሃኻዮን ቅጭጭ ከ። ዕድል እንተሃልዩካ ኣብ እዙ ‘ኢርፎን’ ዘይተሰቐረ ካልእ ሰብ ኣብ ጥቓ ብዓል ኢርፎን ትረክብ'ሞ፡ ክሳብ እተርክቦ ደው ኩብለልካ ሓገዘ ትሓትት።



ናይ ጉዳይቲ ዓሌት እንተሃልዩካ ኸኣ ዝሃቦካ። ከመይሲ ኢርፎን ዝሰኸዐ ሰብ ቀሰይ ኢሉ ኣይከይድን'ዩ። ኣርከብኩኺ ወይ ኣርከብኩኻ ዝብል ደርፊ ዝወልዕ ክመስሉ ጭራሰ ኣይተርክቦምን። ዝኾም ሰባት ‘መጓይይትኻ ኣይሰገመልካ’ ምባል ይሓይሽ። እንታይ ከም ዝሰለቖም ቀሰይ ኢልካ ምኻድ ኣይፈልጥዎን።

ኣብ ዝጠዘሑ መንእሰያት ኢርፎን መፈስሒ ዝኾነሉ እዋን ይበዝሕ። በቃ ንፈሳሕሳሕ ጥራሕ። ‘ሱብ ገበሮ’ ኢሉ ዝጉብር ሰብ መሊኡ ከም ዘሎ ባዕለይ ይነግረኩም ኣለኹ። ዘይፈልጥ እንታይ ዘይብል። መሓዙተን ኢርፎን ስለዘለወን፡ ጀምዓኡ (እዋን ዘምጽኦ'ዩ) ኢርፎን ስለዝተሰቐሩ ... ኢርፎን ዝጥምጠሙ መናእሰይ ብዙሓት'ዮም። ኣብ ጁባኦም ዝበቑለ ሮማዲ ክመስል ኣብ ኣእዛኖም ተውቲፉ እናኸርኢ መግለጺታቱ ሽርብ ይብለካ። ንገለ ደቀንስትዮ ስልማት ውሒዱወን'ዩ ኢልካ ከተመኽንየለን እንከለኻ፡ ንገለ ተብዓትዮ ከኣ ዘረባ ግዳም ቅጭ መጸእምም ትብለሎም። ካን! ንዘረባ ሱቡ፡ ድምጺ መካይን፡ ንፋስ ኣዱንያ፡ ጨቕጨቃ ኣዕዋፍ፡ ጥዑም ድምጺ ደቀንስትዮ.... ሽንዲሕካ ሓደ ዝተወሰነ ድምጺ ጥራሕ እናሰማዕካ ክት'ኸድ ኣካ

ንኸምዚ ከማይ ምሓጥ ኣበዩ። ከምኡ ዘገድሰሉ እዋናት ከም ዘሎ ብዓሻይ ይፈልጦ'የ። ግዳ ናይ ገሊኦምስ በዚሑ። ኣብ ንጉሆ ክሳብ ምሸት ምሳኦም ዝውዕል መሊኦም ኣለው። ንገሊኦም ስለምንታይ ኢርፎን ይጥቀሙ ምስ እትሓቶም መልሶም ከምዚ ዝስዕብ'ዩ። ‘ከመይ ኢለ ጀሚረዮ ኣይፈልጥን። ሕጂ ግን ወልፊ ኮይኑኒ ብዘይ ኢርፎን ኣይንቀሳቐስን።’ ይብሉኻ። ‘ዋናእ ዘለመደት ጽላልሲ ምሸት ትግዝር’ ደዩ ዝተመሰለ? በሉ ሓደ መዓልቲ ኣብ ዓቢ ጉደና ዘጋጠመ ከዕልል'ሞ ምሕንጣጠይ ከቋርጽ። እቲ ዝርርብ ኣብ መንጉ ብዓል ማኪናን ኢርፎን ዝሰኸዐት ጽብቕቲን'ዩ። ጥሩምባ እናነፍሐ ጽርግያ ትሰግር ነበረት'ሞ፡ ወዮ ኣውቲስታ፥

‘ሓብተይ ተሓባበርና'ባ’

‘እንታይ ክሰምዓካ?’ ብሓውሲ ኣቃጫጭ

‘ኢርፎንኪ ኣውጽእዮ’

‘እ...ው...ይ ዘይሕማምካ’

‘ድምጺ ሰሚዕኪ እንተሕለፍክና'ምበር ዓይንኺ ደኣ'ሞ...’

‘ኣብ ዓሌትና ምሉእ ናይ ዓይኒ ጸገም ዘለዎ ሰብ የብልናን ክገርመካ’

‘ንስኺ ምስ'ዞም ትብልዮም ዘለኺ ዓሌት ዶ ኣይኮንክን’

‘ኣላ ንስኻ’

‘ዋይ ንስኺ'ምበር....’

# ሳየንስን ተክኖሎጅን

ለይላ ኻልድ

## ድቃስ ቀትሪ ተዘክሮ የቀላጥፍ

ኣብ ግዜ መዓልቲ ናይ 90 ደቓይቕ ቀምታ ምውሳድ፡ ንናይ ነዊሕ ተዘክሮ ኣእምሮኻ ከምዝሓይል ኣብ ቀረባ እዋን ኣብ ዩኒቨርሲቲ ሃይፋ ዝተገብረ መጽናዕቲ ይሕብር።

እዚ ብምትሕብባር መጽናዕታውያን ዩኒቨርሲቲ ሞንትርያልን ናይ ድቃስ ቤተ-ፈተነ ኣብ ሸባ ማእከል ጥዕናን ዝተኻየደ ሓድሽ መጽናዕቲ ኣብ ቀትሪ ሓጺር ድቃስ ምድቃስ፣ ንወሀደት ተዘክሮታት ኣእምሮ ዘሐይል ምዃኑ ገሊጹ።

እቶም ኣብ ምርምር ዝተሳተፉ ሰባት ዝተወሰነ ናይ ኣጻብዕቲ ምንቅስቓስ ከምዝገብሩ ተገይሩ። ብድሕርዚ እቶም ቀትሪ ዝደቀሱ ጉጅለ ዝተዋህቦም ዕማም ኣብ ምግባር ዓቢ ምምሕያሽ ከርእዩ ከለው፣ እቶም ዘይደቀሱ ጉጅለ ግን ወላ ሓንቲ ለውጢ ኣየርኣዩን።

ብዘይካ'ዚ ኣብ ዝተገብሩ ተወሰኽቲ ፈተነታት ኣብ ሞንጎ ተኸታተልቲ ናይ ዝኽሪ ልምምዳት ዝወሰድ ቀምታ ንምድንጋር ዘውሕድን ተዘክሮ ተዘክሮ ዘቀላጥፍን ምዃኑ ክረጋገጽ ተኻኢሉ ኢሉ።

ኑቲ መጽናዕቲ ካብ ዝመርሑ ፕሮፌሰር ካርኒ ብወገኑ እቲ መጽናዕቲ ናይ ቀትሪ ድቃስ፣ ንናይ ምርሳዕን ምድንጋርን ተኽእሎ ከምዝቕድልን፣ ሓሳባትን ተዘኩሮታት ዝወሃሃደሉ መስርሕ ድማ ከምዘቀላጥፍ ንመጀመርታ ግዜ ከምዝርኣየ ይሓርብ። ብተወሳኺ ንሱ፣ ሓንቲ ኣብ ክንዲ ኣብቶም ናይ ኣተኩሮ/መጽናዕቲ 6-8 ሰዓታት ኣብዞን ናይ ቀምታ 90 ደቓይቕ ዝኸርታቱ ከም ዘወሃህድ ይገልጽ።

እቶም መጽናዕታውያን ዋላ'ኳ ድቃስ ጾናት መስርሓት ከም ዘቀላጥፍ ብልክዕ ክፈልጥዎ እንተዘይከኣሉ፣ ወጽኢት እቲ መጽናዕቲ ኣብ ሓጺር ግዜ ነባሪ ተዘክሮ ንምፍጣርን ናይ ምዝካር ክእለት ሰባት ንምቅልጣፍን ዝሕግዝ ኣገባብት ኣብ ምምዕባል ሓጊዚ ምዃኑ ይጠቕሱ። ክሳብ ሽዑ ዝኾነ ሰብ ኣብ ሓጺር ግዜ ሓበሬታ ክሽምድድ ምስዝደሊ ወይ'ውን ንጥሪታቱ ምስ ምጽናዕን ምምሃርን ዝተተሓዘ እንተኾይኑ፣ ድሕሪ ቀትሪ ሓጺር ናይ ድቃስ ግዜ ክፈሊ ከምዘለዎ ይመኽሩ።

## ፍሉይ ሰብ-ሰርሖ ኢድ

ኢድ ወድ-ሰብ ፍጹምቲ መስርሒት እያ። ብምንቅስቓሳን ምትዕጽጻፋን ኣመና ኣደናቒት። ኣብ መንጎ ጭዋዳ፡ ጅማውቲ፡ ኣዕጽምትን መትንታትን ናይ ኢድ ዘሎ ምውህሃድ ንከምኡ ዓይነት ኣቕሓ ናይ ምስራሕ ሕልሚ ካብ ዘዮገስ ነዊሕ ገይሩ እዩ።

ካብዚ ተበጊሶም ድማ መሃንድሳት ሳኣርላን ዩኒቨርሲቲ ብዓይነቱ ፍሉይ ዝኾነ ኣርቲፊሻል(ሰብ-ሰርሖ) ኢድ ሰሪሖም ኣለው። እዛ ብስተፋን ሰለክ ዝተባህለ ፕሮፌሰር ዝተመርሐት ጉጅለ መጽናዕቲ ኣብ ፍሉይ ባህርያት ሕዋስ ብረታት(alloy) ኒከል-ቲታንዩም ተመርኲሳ ሓድሽ ቴክኖሎጂ ተጠቒማ'ላ። እዚ ሓድሽ ቴክኖሎጂ፡ ሓጺናዊ ጭዋዳ ዘለዎ ኮይኑ፣ ንኢንዱስትርያዊ መዓላን ከም መተካእታ ዝኾደለ መሓውርን ዘገልግል ሮቦታዊ ኢድ እዩ። ጭዋዳታት ናይቲ ኢድ ብኽንዲ ጸጉሪ ርእሲ ዝሰንጠቕቶም ኣዘዮም ደቀቕቲ ጽሕግታት ሕዋስ ብረታት ናይ ኒከልን ቲታንዩምን ዝተሰርሐ ኳሬንቲ ኮይኑ፣ ብቐሊሉ ክኮማሰሩ ክዝርጋሕን ዝኽእልን'የ። እቲ ኢድ ኣዘዮም



ንኣሾቱ ምንቅስቓሳት ንኽገብር ዝሕግዝ ናይ ምድህሳስ ጠባያት'ውን ኣለዎ።

እቶም ዝተጠቐሙሎም ሕዋሳት ጥረ-ነገራት ካብ ካልኦት ዝፈልዮም ብልጫ ከምዘለዎም ንምብራህ ስተፋን ሰለክ 'ቅድሚ ሕጂ ኣብ ናይ መፍረ ኢንዱስትሪታት ከገልግሉ ዝጸንሑ ሮቦታት ኢድ ኣብ ዝተሓላለኸ ሳይንስ ተመርኲሶም ዝተሰርሑ እዮም ነይሮም። ከም ውጽኢቱ ድማ ከም ሞተር ዝኣመሰሉ ካልኦት ዓበይቲ መስርሒታት ዝሓተቱን ደኑት ተዓጻጻፍነት ዘለዎምን እዮም ነይሮም። ኣብ ርእሲኡ ድማ ድምጺ ዝፈጥሩን ንምስርሖም'ውን ክቡራትን እዮም ነይሮም። እዚ ሓድሽ ሰብ-ሰርሖ ኢድ ግን ብዘይዝኾነ ሓገዝ ዝሰርሕ ፈኲስን ተዓጻጻፍን ምስ ኩነታት ድማ ዝወሃሃድን እዩ። ብተወሳኺ ድምጺ-ኣልቦን ብሕሱር ዋጋ ዝፈርን ድማ እዩ፣' ክብል ፍሉይነቱ ይገልጽ።

እቶም ዝተጠቐሙሎም ኳሬንቲ ልዑል ጻዕቂ ናይ ጸዓት ዘለዎም ብምዃኖም ኣብ ወሰን ቦታ ኣደናቒ ምንቅስቓስ ክካይዱ ይኽእሉ። እዚ 'ቅርጺ ዝዘክር ሕዋስ ብረታት' ዝበል ስም ተዋሂብዎ ዘሎ ዋየር፣ ቅርጹ ምስ ዝቕየር እቲ ኣቐዲሙ ሒዝዎ ዝጸንሐ ቅርጺ ዘኪሩ ናብ ዝበሮ ክስበሰብ ዝኽእል እዩ።

ብዘይካ'ዚ እቶም መስርሒ ዘገልግሉ ኣቕሑ ተሃዋሲ ባህርያት ስለዘለዎም ሰንሰር ኣየድልዮን እዩ። ዝኾነ ሰብ ምስ ዝተኣታተዎ ድማ ብባህርያዊ መንገዲ ግብረ-መልሲ ይህብ። ስለዚ እዚ ሓድሽ ሮቦታዊ ኢድ፣ ምስ ሰባት ተወሃሂዱ ክሰርሕ ዝኽእል እዩ።

# ተጸጋዕነት ኣብ ሞባይላት ምስ ትህኪት ኣተሓሳስባ ይተሓሓዝ



ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ስማርትፎን ዝዓይነቶን ሞባይላት ኣብ ኣድ ተጠቀምቲ ዳርጋ ኩሉ ዕለታዊ ንጥፈታት ዘሰልጣ መሳርሒታት እናኾና ይምዕበላ ኣለዋ። ገለ ካብቲ ብዙሕ ዝዋምኦ ንምጥቃስ ብቐጻብነት ዘድልየካ ቁጽሪ ቴሌፎን ንምርካብ፡ ሕሳባት ንምቕማር፡ መደባትካ ንምምዝጋብን ምዝኽኻርን፡ ኢንተርነት ንምውካስ፡ ንምዝንጋዕ ይኹን ኣድራሻ ዝተፈላለዩ ቦታታት ክትረኽበን ካልእን የኽእላኻ። ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ዋተርሉ ዝተገበረ መጽናዕቲ ሞባይላት ኩሉ ንጥፈታት ኣብ ጫፍ ናይ ኣእዳውና ከምዝውዳእ ብምግባርን ብኣእምሮና ንኽይንሓስብ ከምዝገብራና ይገልጽ። ኣብ ጆርናል 'ኮምፕዩተር ኢን ህዩማን በሃይቪየር' ዝዘርግሐ ጽሑፍ ከምዝሕብሮ ድማ፡ ገምራዊ ኣተሓሳስባ ዘለዎምን ብድፍኢታዊ ስምዒት ዝውሰኑን ሰባት፡ ዝበዝሐ እዋን ካብ ኣእምሮኦም ንላዕሊ ናይ ሞባይል መድለዩ ፕሮግራማት ከምዝጥቀሙ ይገልጽ። ሞባይል ምጥቃም ድማ ካብ ባህርያቶም ንላዕሊ ህኩያት ንኽኾኑ ከምዝገብሮም እዩ ዝግለጽ። ኣባል'ታ ጉጅለ ዝኾነ ጎርደን ፐኒኩክ ሰባት ንዘፈልጥዎ ወይ ብቐሊሉ ክጸንዕዎ ንዘይክእሉ ነገራት ኣብ ሞባይሎም ከምዝፍትሹን ንምሕሳብ ዝኾነ ጻዕሪ ክገብሩ ከምዘይደልዩን ይዛረብ።

"ንዳሕረተታት ዓመታት ክካየዱ ዝጸንሑ መጽናዕታት ከምዝሕብርዎ ሰባት ግድላት ናይ ምፍታሕ ጻዕሪ ከውግዱ እዮም ዝጽዕሩ። ብሰሪ እዚ ድማ ተጠቀምቲ ንሞባይል ከም መቐጸልታ ኣእምሮኦም ክጥቀሙላ ይረኣዩ ኣለዉ።" ይብል ካልእ ኣባል'ታ ጉጅለ መጽናዕቲ ናታኒኤል ባር።

ኣብቲ'ን 660 ሰባት ዝሳተፉ 3 መጽናዕትታት፡ እቶም ተመራመርቲ ንናይ ምርዳእ፡ ምምርማር፡ ምዝራብን ምቕማርን ዓቕሚ'ቶም ተሳተፍቲ ኣጽኒዖም። ብድሕሪ'ዚ ድማ ሞባይል ናይ ምጥቃም ባህርያቶም ዳህሲሶም። ውጽኢቱ ድማ፡ እቶም ዝለዓለ ናይ ምሕሳብን ምግንዛብን ክእለት ዘመዝገቡ ሰባት፡ እቶም ዝውሓደ ግዜ ናይ ሞባይሎም መፈተሺ ሓበሬታ ዝጥቀሙ ምዃኖም ተፈሊጡ።

እቲ መጽናዕቲ ኣብ መንጎ ልዑል ናይ ሞባይል ተጸጋዕነትን ትሑት ብልሕን ዘሎ ምትእስሳር ከርኢ ክኢሉ ኣሎ። ብልክዕ ሞባይላት ንብልሒ ኣእምሮ የጉድላ ድየን ዝብል ሕቶ ግን ገና ተወሳኺ መጽናዕታት ዝሓትት እዩ። ብተወሳኺ እቲ መጽናዕቲ ተጠቃምነት ማሕበራዊ-ሚድያታትን ናይ መዘናግዒ መደባትን ምስ ምልዓልን ምትሓትን ናይ ምሕሳብ ክእለት ከም ዘይተሓሓዝ ኣሕጺርዎ።

እቶም ግድላት ንምፍታሕ ኣእምሮኻ ዘይምጥቃም ንእርጋን ዘቃልዕ ሳዕቤናት ክህልዎ ከምዝኽእል ዝሓበሩ ተመራመርቲ፡ ቅድሚ እዚን ቴክኖሎጂ ምሉእ ብምሉእ ንሰባት ምቁጽጻሩ፡ ምስ ስነ-ኣእምሮ ደቂ ሰባት ዘለወን ምትእስሳርን ጽልዋን ኣቓዲምና ክንግንዘቦ ከምዝግበኣና ይመኽሩ።

# 60 ዓመታት ዘቑጸረ ግድል ስነ-ቁጽሪ

ኣብ 1955 ጉጅለ ክኢላታት ስነ-ቁጽሪ፡ ፊዚክስን ኮምፕዩተር ሳይንስን ንመጀመርታ ግዜ ቁጽራዊ ፈተነ ንምስራሕ ኮምፕዩተር ተጠቒሞም ዓዮም። ይኹን ደኣምበር ከምዝተጸበይዎ ውጽኢት ክረኽቡ ኣይከኣሉን ጥራይ ዘይኮነ፡ ስርሖም ንናይ 60 ዓመታት ምርምር ኣፍደገ ዝኸፈተ እዩ ነይሩ። ብ'ባተርፍላይ ኢፈክት' ዝፍለጥ ክልሰ-ሓሳብ ድማ ሓደ ካብቶም ነታ 'ፈርሚ፡ ፓስታ፡ኡላም' ዝተሰምየት ግድል ንምፍታሕ ተባሂሎም ዝማዕበሉ ክልሰ-ሓሳባት እዩ። ኣብ ቀረባ እዋን ድማ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ኢስት ኣንግልያ ዝርከቡ መጽናዕታውያን ንምዝናይ ኢሎም ውቅያኖስ ድሕሪ ምዕዛቦም ክልሰ-ሓሳብ ዝርጎት ማዕበላት ተጠቒሞም ነታ ግድል ብኸፊል ክፈትሕዋ በቒዖም ኣለዉ።

እታ ኮምፕዩተር ንመጀመርታ ግዜ ንናይ ምርምር መዓላ ከምእትውዕል ዝገበረት ፈተነ፡ መቐት ብኸመይ ናብ ድሩቓት ነገራት ከምዝመሓላለፍ ንምርኣይ እያ ተኻይዳ። እቶም ናይ ሽዑ ተመራመርቲ ድማ ጸዓት መቐት ብማዕረ ክዝርጋሕ ክርእይዎ ተጸበዮም። እንተኾነ ግን ብኣንጻር ናይዚ ካልእ ዝተሓላለኸ መስርሕ ክዕዘቡ ክኢሎም።

እዚ ኣብዘን ዝሓለፋ ናይ ልዕሊ ፍርቂ ዘመን እዋናት ብዙሓት ናይ ስነ-ቁጽሪ ፊዚክስን ክልሰ-ሓሳባት ንኽምዕብሉ ሓጊዙ እዩ። "ነታ ግድል ንምርዳእ ብዙሓት ስነ-ቁጽራውያን ኣገባባት ድሕሪ ምልቃሕ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ብኸፊል ክንምልሳ በቒዕና ኣለና። እዚ ድማ ከም ቁጽርን ፊዚክስን ዝኣመሰሉ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ምውሳብ ሓደ ሓደ እዋን ኣዝዩ ሓጋዚ ምዃኑ ዘርኢ እዩ።" ክብል ኣብቲ መጽናዕቲ ዝተሳተፈ ዶክተር ዴቪድ ፕሮመንት ይዛረብ።

# ኢቦላ፡ ርኽበት ኪታበት

ኣብ መውዳእታ ወርሒ. መጋቢት ነሮርን ባዕሉ ዝሳባዕን ክታብት ኢቦላ ንምስራሕ ዝበረ. ሕልሚ ክዉን ምኻኑ ዘበሰር ሓደሽ ሓበሬታ ወጺኡ ኣሎ። እዚ. ብርክት ዝበለ ትካላት ዝተሳተፉሉ ብዶክተር ሚካኤል ጃርቢስ ተመራሒ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ፕሊይሞዝ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፡ ንምልባዕ ኢቦላ ቫይረስ ክቆጻጸር ትጽቢት ዝግበረሉ ባዕሉ ዝመሓላለፍ ክታብት ከምዝመስረሐ ሓቢሩ።

ኣፍሪቃውያን ቀርዲ (African Apes) ዝጸሌቶም ኣህባይ ኣብ ምዕራብ ኣፍሪቃ ቀንዲ ምንጪ. ኢቦላ ቫይረስ ብምኳን ናብ ደቂ ሰባት ከመሓላልፉ ብምጽናሕ ጠንቂ ተደጋጋሚ ምልባዕ ክኾኑ ጸኒሖም ኣለዉ። ኣብ ርእሲ.ዚ. ኢቦላ ቫይረስ ኣብዞም ኣህባይ’ውን ኣዝዩ ቀታልን ንምጽናት ከቃልዕ ዝኽእልን ሳዕቤን ኣለዎ።

እዚ. ተረኺቡ ዘሎ ክታብት ብሳይቶሚጋሎ ቫይረስ ተመርኵሱ ዝተዳለወን ዝም ኣህባይ ካብ መልከፍቲ. ኢቦላ ክከላኸል ዝኽእልን እዩ። ስለዚ. ዝም ናይ ምጽናት ሓደጋ ኣንጸላልዩዎም ዘሎ ዓሌት ኣብ ምድሓን በቲ. ሓደ፡ ንደቂ ሰባት ድማ ካብ ህልቂትን ኣዕናዊ. ሳዕቤናት ኢቦላን ናይ ምክልኻል ደርብ ረብሓ ክህልዎ እዩ። እቲ. ክታብት ብዘይኣ’ቲ. ብንጥፈት ስርዓት ምክልኻል ናይ ምብርባር ክእለቱ፡ ዓሌት ዘለልን ካብ ሓደ እንስሳ ናብ ካልእ ክመሓላለፍ ዝኽእልን እዩ። እዩም ኣህባይ ኣብ ኣዝዩ ርሑቕን ዘይምቱእን ከባቢታት ዝነብሩ ብምኳኖም ንፍሲ. ወከፎም ብዝተናጸለ ክትከትቦም ኣዝዩ ከቢድ ብምኳኑ ናይ ምምሕልላፍ ክእለት ናይቲ. ክታብት ዝ. ብደሆ’ዚ. ዝሰዮር እዩ።

ውጽኢት እቲ. ክታብት ምስ ናይ ቀደማ ሕጂ ፈተነታት ብምውድዳር ንንውሕ ዝበለ ግዜ ማለት ንክብቢ. ኣርባዕተ ኣዋርሕ ክጸንሕ ዝኽእልን ምኻኑ ይንገር። ቀጺሉ ዝስዕብ ዘሎን ኣብ ጥቓ ምዝዛም ዝበጽሐን መስርሕ ድማ ኣብ ማካኑ ዝተባህሉ ናብ ሰባትን ቀርድን ዝቐረቡ ኣህባይ ብዮዙበሪ ምፍታን እዩ። ብዘወሰኸ. እቲ. ጉጅለ ብቐጥታ ንሰባት ክወሃብ ዝኽእል ክታብት ንምድላው ካልእ ዓንኬል መጽናዕቲ. የካይድ ኣሎ።

እዚ. ደርብ ረብሓ ዘለዎን እዋናውን መጽናዕቲ. ኣካል ናይ ኣብ ጥዕናን እንስሳ ዘጐዳምን ዘተኩራ ዓለምለኻውያን ትካላት ፕሮጀክታት መጽናዕቲ. ክኸውን ብምኽኣሉ ተወሳኺ. ምወላን ደፍኢ.ትን ክረኽብ በቒዑ ኣሎ።




# ሞቕሸሽ

## 6 መሰረታውያን ሕግታት ኣብ ኣጠቓቕማ ሞባይል

### 1. ናይ ሞባይልን ቻርጀር ዝተፈለየ ይኹን

ብሓንቲ. ኣዳፕተር ሞባይልን ታብሌትን ወይ ካልእ ኤሌትሮኒካዊ. ኣቕሓ ቻርጅ ምምላእ ኣወግድ ምኽንያቱ ዝተፈላለየ ዓቕን ሓይሊ. ክህልዎ ስለዝኽእል። ልዑል ዓቕን ኤሌትሪክ ኣብ ዝተናውሐ ግዜ ንኣቕሓኻ ከበላሹ ይኽእል እዩ።

### 2. ሞባይልካ ምሉእ ለይቲ. ኤሌትሪክ ኣይትምልኣያ

ሞባይል ምሉእ ለይቲ. ኣብ ኤሌትሪክ ሶኬትካ ምሕዳር ቅኑዕ ኣይኮነን። ልዕሊ. ንቡር ዋዒ. ክፈጥርን ዕድመ ባትሪ ድማ ከሕጽርን ይኽእል። ብዘተኻእለ መጠን ኣብ ዘይደቀስካሉ እዋን ቻርጅ ክትገብራ ተመራጺ. እዩ።

### 3. ባትሪ መዓስ ከም እትቕይር ፍለጥ

ሞባይልካ ኣብ ሓጺር እዋን ባትሪ ክትውድእ እንተጀሚራ፥ ባትሪኣ ሓቢጡ ከይከውን ፈትሽ። ዝ. ንምግባር ባትሪ ኣውጺ.ኻ ኣብ ጸፊሕ ነገር ኣቐሚጥካ ኣዘውራ። ብዘይጸገም እንተኾሲ.ላ ሓቢ.ጣ፡ ዕድመኣ ድማ ኣብቂዓ ማለት ስለዝኾነ ብካልእ ክትትክኣ ይግባኣካ።

### 4. ብቐዓቱ ዘይተረጋገጸ ባትሪ ኣይትጠቀም

ወትሩ ባትሪ ንኽትሸይጥ ካብ ዝተፈቕደ ትካል ወይ.ኪ. ኣገልግሎት ዓድግ። ስም ይኹን መለለዪ. ዘፍረያ ትካል ዘይብሉ ባትሪ ኣይትጠቐም። ምኽንያቱ ናይ ድሕነት መምርሒታት ዝሓለፈ. ምኻኑ ክትፈልጥ ስለዘይትኽእል። ብሓፈሻ ብዋጋኡም ሕሰር ዝበሉ ተመሳሳሊ. ኣማራጺ.ታት ብጥቕዓት’ውን ትሕቲ ዝበሉ ክኾኑ ስለዝኽእሉ ኣቕሓኻ ንኸይተበላሹ እንተዘይተጠቐምካሉም ዝሓሸ እዩ።

### 5. ሞባይል ቻርጅ እናገበርካ ኣይትደውል

ሞባይልካ ቻርጅ ኣብ ትገብረሉ እዋን ደወል ኣወግድ። ምኽንያቱ ክልቲኦም ንጥፈታት ምቐት ስለዝፈጥሩ። ስለዚ. ከም ኣማራጺ. ገመድ ኣልቦ መስምዒ.() ተጠቐም እንተ ዘይተኻኢሉ ድማ ክሳብ እትመልእ ብዓቕሊ. ተጸበ ወይ’ውን ካብ መምልኢ.ኣ (ቻርጀር) ፈሊ.ኻ ተጠቐም።

### 6. ሞባይል ብዋዩር ኣይተንጠልጥላ

ሞባይልካ ኣብ ሶኬት ኣእቲ.ኻ ኣብ ኣየር ኣይተንጠልጥላ። ከምዚ. ምስ ትገብር ኣብ ቆፎ.ኻ ዘሎ ኤሌትሪክ ዝቕበል ኣካል ክሀሰ/ ክበላሾ ይኽእል። ስለዚ. ብጥንቃቐ ኣተሓሕዛ ድሕነት ሞባይልካ ሓሉ።

# መስሓ

ኣብርሃም የሃንስ (ወዲ ዕቋር)

## ወርቃውያን ሕግታት ፍቕሪ

• ንሓደ ሰብ ምስ ኣፍቀርካ ከም ዘለዎ ንቕበሎ። እዚ ማለት ፍቕሪ ከም መሳርሒ ኣይንጠቐመሉ፣ ንፍትወና "እንተ" እናበልና ኣብ ዊንትኡ ኣይንግንጸቖ። ፍቕሪ ምግዳድ ዘይፍትዉ ምርድዳእ'ዩ። ስለዚ ፍትውና ክቕደር ንደልዮ ነገራት ተለኮ ብምዝርራብ ክንፈትሖ ንፈትን።

• ፍቕሪ መስተንፈሲ ይደሊ'ዩ፣ ረጋቢት ኣብ በዓቲ ኣይነዝምርን እያ። ስለዚ ፍቕሪ ምብህዛል የደልዩ። ሓደ እዋን ሓንቲ ሰበኣይ ግዜ ብምኽኣእ ገዲፍዋ ዝወጸት ሰበይቲ ነበረት። እዛ ሰበይቲ ንክኢላ ዝምድናታት ዝኾነ ሊቕ ለኣ ባዕዮሎ ሰበኣየይ ስለምንታይ ገዲፍኒ ይወጽእ ክትብል ሓተተቶ። ንሱ ኣብ መልሱ ሓደ ተደመሮ ሓደ ሰጋብ ሕጂ ክልተ'ዩ ዘሎ፡ ክልተ ሰባት ኣኳቶም ውልቃዊ ድሌት ዘለዎም። ስለዚ ፍቕሪ በበይንኻ ኣይዕንብብዩ። ሓደ ትኾንሉ ግዜ ኣብርኽዮ ስምዒቱ ክትርድእዮ ፈትኒ፣ ካልኦት ሰባት ንዝምድናኻም ዋሕስ ክተኽልሉ ከቶ ኣይክእሉን ክበል መኸረ።

• ፍቕሪ ፍጽመቶት ኣይደልዩ። ከላትና ጌጋ ብምግባር ንቕረብትና ምጉዳእ ንፍጽሞ ነገርዩ። ስለዚ ከምቲ ንሕና ክንብድል ንኽእል ሰባት'ውን ክብድሉና ከም ዝኽእሉ ንእመን።

• ፍቕሪ ኣብ ቀጻሊ ለውጢ ዝርከብ ምንቅስቓስዩ። ዘይምንቅስቓስ ናብ ትጽበትቶ ዝመርሓና፣ ምጽባይ ከኣ ናብ ትህኪትን ምስልቻውን ይመርሓና። ትህኪትን ምስልቻውን ከኣ ንፍቕሪ ቐታሊኦዩ።

ምርሕሓቕ ከም ቐንዲ መፈላለይ ኣይንውሰዶ። ኣብ ፍቕሪ ብሓደ ክትነብሩን እኳ ዝምኽንያእ ተኾኑ ቦታ እንተተፈላለኻ ንታ ኣብ ልብኻ ዝኸቕለት ፍቕሪ በብውግእካ ማይ ምስታይ ናይ ከላትና ዕማምዩ።

### ሽግር

ኣብ ቀስተ ደመና ዝጅብቕ ነገር የለን። ቀስተ ደበና ብርሃን ኣብ ነጠብጣብ ማይ ምስ ዓለበ እዩ ዝፍጠር። ህይወትና ከም ቀስተ ደመና ሕብራዊትን ጽብቕትን ክትከውን እንተደኣ ኮይና ሓጎስን ሓዘንን ዝመልአ ክትከውን ኣለዋ። እቶም ብሦብቶም ንግዚኡ ዝሕሰኡ ሬነቦትን ተቀቀፍትን እዮም። እቶም ብሾግር ዝሓለፉ ግን ሕያዎትን ለውፃትን እዮም።

ጆን ሬዶስ

### ህያብ ኣድማስ

ካብ ሕልሚ ሓሳባት<br>
ካብ ሓሳብ ቃላት<br>
ካብ ቃል ፊደላት እትሓሒ<br>
እንክለኻ ብሂወት<br>
ዋላ እንተተፈለኻ ብሞት<br>
ናይ ህላወ ህልዊ<br>
መዘሙር እትቓኒ<br>
ወትሩ ህያው<br>
ህያብ ኣድማስ ኢኻ<br>
ገጣሚ።

ሃብቶም እዮብ

| ንድሕሪት ዝጎቱ | ንቕድሚት ዘመርሑ |
|---|---|
| • ንኻልኦት ምጽላም | • ሓላፍነት ምውሳድ |
| • ሓደ ዓይነት ጌጋ ምፍጻም | • ካብ ነፍሲ-ወከፍ ጌጋ ምምሃር |
| • ክትውድቕ ዘይምጽባይ | • ውድቐት መሰረሕ ዓወት ምዃኑ ምፍላጥ |
| • ንውድቐት ምፍራሕ | • ቅኑዕ ኩነት ኣእምሮ ምህናጽ |
| • ኣዕነውቲ ባህሊ ምስዓብ | • ሓድሽ ልምድታት ምፍታን |
| • ብሕሉፍ ጌጋኻ ምድራት | • ጌጋኻ ተቐቢልካ ምቕጻል |
| • ኣነ ውድቕ'የ ኢልካ ምሕሳብ | • ሓደ ስራሓ ብብዙሕ መገዲ ምፍታን |
| • ምቑራጽ | • ምቕጻል |

## ተመሲልሉ

እቲ ቐባኢ<br>
ዘሰኣሎ ሰእሊ ምስ ሰኣነሉ ምስሊ<br>
ተነንዩ ብዓቕሊ ጽብት<br>
ክትልክትል ኢልዎ ናይ ወጥሪ<br>
ህሞት<br>
ሽዑኡ<br>
ረጊሕዎ ነቲ ሕብርታት፣<br>
እቲ ጭንጋሕፈጢሩ ሕንጻታት<br>
ሻቡ<br>
ኣብ ስትራክት ኢሎም ሸሊሞሞ<br>
ካብ ጻዕሩሰ ዕድሉ ኪሒሰዎ

ወዲ-ዕቋር

## ሞት

ህይወት መውጽኢታ የብላን። ሞት ዕረፍቲ እዩ። ዕረፍቲ ብዕረፍቲ ኸኣ ግዚያዊ ዕረፍቲ። ኣብ መስርሕ ህላወ ትውለድ፡ ትዓበ፡ ትመውት፡ መሊስካ እውን ብዙመሳሳሊ መስርሕ ትሓልፍ። ደገምካ ደጋጊምካ ትውለድ፡ ትዓበ፡ ትመውት። በቃ ህይወትና ደምምጋም ናይ'ቲ መጻልታዊ እንዝበሮ ንጥፈታት እዩ። ኣብ ሓደ መጻልቲ ንሆ ንክነስዱ ንካዓዝ ወይ ስርሕ ንውዕል፡ ዝርፍ ንድቅስ። ንዝሆ ምትንሳእ ምስ ምውላድ፡ ምንባር ምስ ምግዓዝን ምስራሕን፡ ሞት ከኣ ምስ ዕረፍቲ እንታይ ይፈላልዮም? ብዘይጥርጥር ዋላ ሓንቲ ዝፈላሊ ነገር የብሎምን። እቲ እንኮ ዝፈላልዮ ግዝፎም'ዩ። ንኾኻ ቅድሚ እዚ ሕጂ ተወሊደ እትብሎ ግዜ ህይወት ነይርካ እዩ። "ብሓቂ ነይረ እንተኾይነ ድኣ እንታይ ኮይኑ ዘይዝከረኒ" እናበልካ ኣይትገረም። ኣስተውዕል እሞ ስርሕ ወይ'ውን ሕሰብ ወዲእካ ብድኻም ተሰኒፍካ ምስ ደቀስካ ክትገብሮ እንክለኻ እትርስዖም ነገራት ኣለው። እሞ እዚ ተራ ድቃስ እወ ናይ ሓጺር እዋን ዕረፍቲ እኳ ከም እትርስዖ ዝገበረትስ ብርቱዕ ድቃስ (ሞት) ከመይ ንዝሓለፍናዮም መስርሓት ከም እትደምስሶም ኣይገብረናን? ህይወት ዶብ የብላን። ሞት ግዚያዊ ድቃስ እዩ።

ቡድሃ



ስእሊ፦ ፊልሞን መንገሻ

ስፖርት

# ልሳን ጀጋኑ ቱር ደ ፍራንስ 2015 እንታይ በላ?

ብኤርምያስ ገብረልዑል

**ቡቲ ዝደሓረ ክንጅምር፡ ጽምብል ምቅባል ከመይ ነበረ።**

ዳንኤል፦ ካብ ትጽቢተይ ወጻኢ እዩ ነይሩ። ኣብ ዝኣተናዮ ውድድርን እነካይዶን ጉዕዞን ህዝቢ ምሳና ጸኒሑን ኣሎ። ብወኸይ ኣብ ውሽጢ ሃገር ውድድር ኣብ እነካይደሉ እዋን ህዝቢ ኣብ ጎድንና ነይሩን ኣሎን። ናብ ደገ ምስ ከድና እውን ደገፍን ሞራልን ህዝቢ ኤርትራ ኣይተፈለየናን። ካብ ቱር ደ ፍራንስ ናብ ኣስመራ ምስ ኣተና ድማ ህዝቢ ካብ ኤርፖርት ክሳብ እዛ ሰዓት እዚኣ ሓጎሱ ብምግላጽ ሞራል ይህበና ኣሎ። ናብ'ቲ ቀንዲ ሕቶ ክምለስ - ዝተኻየደልና ምቅባል መግለጺ የብሉን። ተቐዳደምቲ ንኽብርና ብሸክለታኦምን ዕጥቆምን ወድዮም ኣሰንዮምና። ኩሎም ሰድራቤት ቅድድም ብሸክለታ ኣብ ጎደና ነይሮም። ብኽፉት መኪና . . . ብሙዚቃ ተሰኒና . . . ኣብ ፓላሶታት ሰኣልና ተጠቂዑ ክርእዮ እንከለኹ፡ ክኣምን ኣይከኣልኩን። ኑቲ ስምዒት ብቓላት ክገልጾ ኣይክእልን እየ። ድሕሪ እቲ ናይ ኣስመራ፡ ናብቲ ብዙሓ ደቡብ ዝተኻየደልና ጽምብል ኢና ሰጊርና። ሓደስቲ ደርፍታት ተሰሪሑልና። ኾናይ ጠቒሰ ኾናይ ክገድፍ ... መግለጺ ኣይርከቦን። ነዞን ክልተ ዞባታት ጠቒሰ እንበር፡ ኣብ ቀጽሪ ኤክስፖ ዝጠበሩ ነጋድያን ፈስቲቫል ናይ ኩለን ዞባታት ዝኾየዱልና ምቅባል፡ ኩለን ዞባታት ብሓባር ኮይነን ከምዝተቐበላና እምንቶይ እዩ።

መርሃዊ፦ ቡቲ ዝደሓረ ካብ በልካ፡ ካብ ሽኮቲ ጀሚሩ ዝተኻየደልና ጽምብል ዞባ ደቡብ ኣዝዩ ድሙቕ ነይሩ። ህዝቢ ዋኒኑ ገዲፉ ኣብ ጽርግያ ወጺኡ ሓጎሱ ክገልጽ እንከሎ ዝተሰምዓኒ ስምዒት መግለጺ የብሉን። እቲ ናይ ኣስመራ ዝጠበረ፡ ናብ 2010 እዩ መሊሱኒ። ተቐዳደምቲ ዕጥቆም ገይሮም ንዓይ ክቕበሉ እንከለዉ፡ ኑቲ ኣብ 2010 ኤርትራ ሻምፕዮን ኣፍሪቃ ምስ ኮነት፡ ኣነ ንበዓል ዳንኤል ብሸክለታ ሐዘ ዝተቐበልክዎም ኣዘኻኺሩኒ። ስለዚ ናብ'ቲ እዋን እየ ተመሊሰ። ካብ ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ክቡር ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ጀሚሩ፡ ሳዕለዎት ሓለፍቲ ... ኩሉ ህዝቢ ኣተባቢዑና። ኣዚና ሕጉሳት ኢና። ካብ ትጽቢተይ ወጻኢ ነይሩ።

**ኣብ ሻዱሻይ መድረኽ ቱር ደ ፍራንስ 2015 ማልያ ኣንበሳ ዓቕብ ምስ ወደኻ ዝጠበረ ሃዋሁ ከመይ ነበረ?**

ዳንኤል፥ ምስ'ታ ዝሃደመት ጉጅለ ናይ'ቲ መድረኽ ብምህዳመይ ዓቢ ኣጋጣሚ እዩ። ኑተን ዝጠበራ ነጥቢ ድማ ተዓዊተለን። ኣብ ጸወታ እንከለኹ፡ ብዛዕባ እቲ ጸወታ ጥራይ ይሓስብ ስለዝጠበርኩ ከምዚ እዩ ክብል ኣይክእልን። ካብ ብሸክለታ ምስ ወረድኩ ግና ሕልሚ ጥራይ ኮይኑ እዩ ተሰሚዑኒ። ኣብ ሕልሚ እሞ እንታይ መግለጺ ከይትረኽቡ፡ ካብ መድረኽ ምስ ወረድኩ ግና፡ ነታ ማልያ ወድየያ እየ ደቂሰ። ለይቲ እውን ዘይንብር ድቃስ እየ ደቂሰ። ምኽንያቱ ሃንደበት ብር እብል ነይረ። ኮታ ብሓጎስ ነቢዐ። እታ ማልያ እናተደጋገመት ምስ መጸት ግና ብመጠኑ ሕልሚ ዘይኮነ፡ ጋህዲ እናኾነ ክመጽእ ጀሚሩ።

**እዚ ዓወት እዚ ኣብ ጋንታኹም እንታይ ለውጢ ኣምጺኡ?**

ዳንኤል፥ ዘምጽኦ ለውጢ ቀሊል ኣይነበረን። ኣብ ጋንታና ናይ መሊሰካ ምብርባር ኣበጊሱ። ልክዕ እዩ ኩሉ እቲ እነካይዶ ብመጽናዕቲ እዩ። ኣብዚ ግና፡ ብጋንታና እዚ ጥራይ ኣይኮነን ተመዝጊቡ። ጋንታና ኣብ ገለ መድረኻት ካልኣይቲ፡ ናይ መድረኽ እውን ተዓዊትና ኢና፡ ብሓፈሻ እውን ሓሙሻይቲ ወጺእና።

ብውህሉል ግዜ እውን መበል 13 ደረጃ ዝሓዘ ተቐዳዳማይ ኣለዋ። ኣብ ብዙሓት መድረኻት ምስ ቀዳሞት ዓሰርተ ዝወድኡ ተቐዳደምቲ እውን ነይሮማ። ምስ መርሃዊ እውን መበል 12ን 14ን ዘመዝገብናዮ ውጽኢት ነይሩ። ስለዚ ብዙሕ ዓወታት ክጥቀስ ይከኣል። ናተይ ቁሩብ ፍሉይ ዝገብሮ ንኣርባዕተ መድረኻት ነታ ማልያ ምዕቃበይ እዩ። እዚ ድማ ጋንታና፡ ዓቢ ሞራል ረኺባ። ቡቲ ውጽኢት ዕጉብቲ ኢያ፣ ካብ ግምታ ወጻኢ እውን ነይሩ ክብል እደፍር።

**ኣብ ውድድር ዶውፊን ኣንበሳ ዓቐብ ዝኾነ ዳንኤል፡ ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ድማ ተመሳሳሊ ዓወት ኣመዝጊቡ እዩ። ንሰኻ ኣብ ዳውፊን ምዝገብ ክንስኻ ኣብ መወዳእታ ግን ኣይተሳተፍካን። ዘይምስታፍካ ኣብ ውጽኢትካ ጽልዋ ገዲፉ ዶ?**

መርሃዊ፡ መብዛሕትኦም ተቐዳደምቲ ንውድድር ዳውፊን ከም መዳለዊ ንቱር ደ ፍራንስ እዮም ዝጥቀሙሉ። ብጋንታይ ኣብ'ቲ ውድድር ከምዘይሳተፍ ይነገረኒ ነይሩ። ናይ ጋንታይ መደብ፡ ኑቲ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ ዓቕመይ ዓቂበ ክጸንሕ 'ፍረሽ' ኮይነ ክኣቱ ብዝብል እዩ። ምስ'ቲ መደብ እሰማማዕ እየ። ልዕሊ ሓደ ወርሒ እየ ካብ ጸወታ ርሒቐ ኣብ ልምምድ ተጸሚደ ጸኒሐ። ሕጂ ክዘክሮ እንከለኹ፡ ዳውፊን እንተዝኣቱ ጽቡቕ ነይሩ። ምኽንያቱ ገለ ለውጢ ምሃለወኒ ዝብል ርድኢት ምሃለወኒ።

*** ብዘይካ እቲ ናይ ኣንበሳ ዓቐብ፡ ሻውዓይ ደረጃ ዝሓዝካሉ እዋን እውን ነይሩ። እቲ ውድድር ሓያል ነይሩ። ዓቐብ ነይርዎ ቁልቁል እውን ነይርዎ፤ ንገለ ምኩራት ተቐዳደምቲ ከም ተማሲ ክሳብ ሓደጋ ዘብጽሐ፣ እቲ ጸወታ ከመይ ነይሩ?**

ዳንኤል፡ እታ መድረኽ ሓያል ነይራ። ንፋስ ነይሩዋ። ብዙሓት ዝተፈናጨላ ጉጅለታት እውን ተመስሪተን እየን። ብወገን ጋንታና ሰለስተ ተቐዳደምቲ ነይርና። ኣብ ስራሕ ኢና ውዒልና። ንሕና ንባሳን ሃገን ክንሰርሕ እዩ ነይሩ እቲ መደብ። ኣብ መወዳእታ ኣብ ዝበረት ዓቐብ ዕድል ኣይገበርናን። ሓደ ካባና ናይ ብሽክለታ ጎማ ነፊስዋ። ብጋንታና እውን ኮፍ በል፡ ዝኾነ መጥቃዕቲ ከይትወስድ ገለ ዝብል ትእዛዝ ነይሩ። ኣብ ብቐዓት ነይረ። ዝኾነ ኮይኑ፡ ቡቲ ውጽኢት ዕጉብ እየ።

*** መበል 12ን 14 ደረጃታት ንዝሓዝኩምላ መድረኽ ብፍሉይ ክንጠቕሰ፣ ክልቴኹም ሃዳምኩም ነይርኩም፣ ነታ መድረኽ ከመይ ትገልጻ?**

መርሃዊ፡ እታ መድረኽ ንዓይ ፍልይቲን ዓባይን ኢያ ነይራ።

ምኽንያቱ፡ ኑቲ ናይ ምህዳም ዕድል ክንረክብ ብዙሕ ኢና ጸዒርና። ብሞቪ ስታር መጥቃዕቲ ተኻይዱልና። ንበዓል ፍሩም ኣትረፎም ነታ ናይ ምህዳም ስልቲ ኣባላሸዮምልና። እታ መድረኽ ቅድሚ ሕጂ እፈልጣ ስለዝበርኩ፡ ኣብ ውሽጠይ ጽቡቕ ስምዒት ነይሩኒ። ፒኖ መጥቃዕቲ ምስ ጀመረ፡ ምስኡ ተበገሰ። ታህዋኽ ነይሩኒ ክኸውን ይኽእል እዩ። ምስኡ ለገበ። ኣብ ውሽጠይ ገለ ስምዒት ተሰሚዑኒ። ኣብኡ እንክለኹ ተረፈ። ኣብ መወዳእታ ድማ መበል 14 ወጺአ። ዕጉብ እየ።

**በልጁማዊ ሰርጆ ፓውሊስ፡ ኣብ ውድድር ቱር ደፍ ፍራንስ ብድምር ግዜ መበል 13 ደረጃ ዝወጸን ምስ ዝሃደመት ጉጅለ ብምጽናሕ ድማ ካብ ኩሎም ተቐዳደምቲ ብፍሉይ ዝተጸውዐን እዩ። እዚ ኣብ ጋንታኹም ዝፈጠሮ እንታይ?**

ዳንኤል፡ ኣብ ከም ጅሮ ዝኣመሰሉ ውድድራት ናይ መድረኽ ዓወት ኣመዝጊቡ ነይሩ። ምኩር ተቐዳዳማይ እዩ። ናቱ ዓወት ዘገም እናበለ እዩ መጺኡ። ምስ ቀዳሞት 20 ከምዝውድእ ንሃገሮ ነይርና ኢና። ብዘይኣዮ ዝለኣድ ብቕዓትን ውጽኢትን ድማ መበል 13 ውጺኡ። እዚ ንጋንታና ዓቢ ነገር እዩ። ንፉዕ ተቐዳዳማይ እዩ - ፓውሊስ።

* ኤምቲኤንን ከቢትን



**ተፈላልየም ኣለዉ። ኤምቲኤን ምወላ ከቋርጽ እዩ። ዳይመንሽን ዳታ ዝበሃል ትካል ክሕዞ መደብ ኣሎ እውን ደብሃል እዩ እሞ፣ ብዛዕባ እዚ ትፈልጥዎ ነገር እንተሎ?**



መርሃዊ፦ ኤምቲኤን ምወላ ከቋርጽ ወሲኑ ኣሎ። ዳይመንሽን ዳታ ክሕዞ እዩ። እቲ ትካል ናይ ደቡብ ኣፍሪቃ ኮይኑ ኣብ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ ኣብ ትሕቲ ኮረሻና ንዘበረት ናይ ጂፒኤስ መንበቢት መሳርሒት ዝሰንዐ ትካል እዩ። እዚ ዓቢ ትካል እዩ። ምስ ዩሲኣይ ድማ ጥቡቕ ርክብን ዝምድናን ስለዘለዎ፡ ንሕና ኣብ ዝሰዕብ ዓበይቲ ውድድራት ናይ ምስታፍ ተኽእሎ ክህልወና ከምዝኽእል ከረጋግጽ ይኽእል እዩ።

*** ቅድምንን ድሕን ዓወትካ ዝበረ ኣረኣእያ ማዕከናት ዜና ይኹን ተሳተፍቲ ቱር ደ ፍራንስ ከመይ ነበረ?**

ዳንኤል፦ ንሕና ሞደል ኮይና ምቕራብና ኣዝዩ ተሓቢን እዩ። ቅድምን ድሕርን ዝበረ ፍልልይ ክህልዎ ግድን እዩ። ፈለማ ካብ ኣፍሪቃ ምምጻእና እዩ ነይሩ እቲ ዘረባ። መርሃዊ ድማ ዝከኣለ ተቐዳዳማይ ምኳኑ። ዓወት ምስ መጸ ግን፣ ብዛዕባ ሃገርና ብዙሕ ተዛሪቡ። ዘሎና ብራኸ፡ ክሊማና፡ ደረጃ ቅድድም ብሽክለታና፡ ታሪኽ ቅድድም ብሽክለታና፡ ህዝብና ኣብይ ኮይኑ ነቲ ውድድር ከምዝተዓዘቦ ... ወዘተ ተገሊጹ። ስለዚ፡ ዓወትና፡ ንቕድድም ብሽክለታና ጥራይ ዘይኮነ፡ ንሃገርና እውን ንዓለም ዘላለየ ነይሩ ክብል እደፍር።

*** እዚ ዓወት'ዚ ክዕቀብ እንታይ ክግበር ኣለዎ?**

መርሃዊ፦ ሎሚ ተሳቲፍቲ ነይርና። ዓወት ከኣ መጺኡ። እዚ ዓወት'ዚ ድምር ናይ ኩሉ ካብ ኮነ፡ ንምዕቃቡ እውን ናይ ኩሉ ክኸውን ኣለዎ። ውድድራት ክበዝሕ ኣለዎ። ሃገራዊት ጋንታ ኣብ ኩሉ ውድድር ክትሳተፍ ይግብኣ። ምኽንያቱ ንተቐዳደምቲ ዕድልን ርእሰ ተኣማንነትን ብቐዳምነት ስለዝፈጥር። እቲ ፍሉይ ክብሎ ዝደሊ ግን ናይ ዩሲኣይ ናይ ትምህርቲ ዕድላት ደጊሙ ክኽፈት ኣለዎ። ብቑዓት ራኢ ዘለዎም ተቐዳደምቲ ኣለዉ፣ ባይታ እንተተጣጢሑሎም እቲ ዓወት ከምዝዕቀብ እተኣማመን እየ።














# ቱር ደ ፍራንስ 2015

**“ሕልሚ ነይሩኒ፡ ሕልሚ ናይ’ታ ጻዕዳ ቀያሕ ዝነጠብጣብ ማልያ ...” ዳንኤል**

ብኤርምያስ ገብረልዑል

እቲ ዓወት ካብ ውድድር ኣናካ 2006 እኳ እንተጀመረ፡ ዓለም ዘዘረበስ እዚ ናይ ትማሊ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ 2015 እዩ። ኣብ’ቲ ሓያለ ተቐዳደምቲ ቱር ደ ፍራንስ ከም መዳለውን መማዝኒ ብቕዓትን ኣብ ዝገልጽዎ ሓያል ውድድር ክራተሩም ዳውፊን ካብ ፈለማ ክሳብ መወዳእታ ማልያ ኣንበሳ ዓቐብ ብምውዳዩ ስሙ ምስ ኣፍቀርቲ ቅድድም ብሽክሌታ ዓለም ብሓፈሻ፡ ምስ ኤውሮጳ ድማ ብፍላይ ዝኾልዐ ዳንኤል፡ ኣብታ ‘ብዋይልድካርድ’ ናይ ቱር ደ ፍራንስ ሱታፌ ዝረኸበት ክለቡ ኤምቲኤን ኩቤካ ውሽጣዊ ዕዮ ገዛ ተዋሂቡ’ዩ ናብ ብሽክሌታኡ ዝደየበ።

ዝሓለፈ ዓመተ ስፖርት ካብ ክለብ ግሪን ኤጅ ወጺኡ ናብ ኤምቲኤን ኩቤካ ዝተሰጋገረን ኣብ ፈላሚ ውድድር ቱር ደ ፍራንስ 2015 ቅድሚ ኹሉም ዝቖለን ዳንኤል፡ “ሕልሚ ነይሩኒ፡ ሕልሚ ኣንበሳ ዓቐብ ቱር ደ ፍራንስ ምኳን” ክብል ድማ እዩ ነታ ክብርቲ ማልያ ኣብ ዝባኑ ከምዝላ ምስ ኣረጋገጸ ናይ ቅድም ባህጉ ብፍሽኽታ ዘውጽአ - ኮነ ድማ!

መዓስ እዚ ጥራይ! ኑቲ ናይ ኣስታት 85 ዓመት ታሪኽ ቅድድም ብሽክሌታ ኤርትራ፡ ክሳብ ክንደይ ንኤርትራውያን ባህሊ ከምዝኾነ እውን ንዓለም ብስሉል ደናጉኡ ኣረድኡ።

ትማሊ፡ ሕልሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ዝነበረ፡ ሎሚ ድማ ብቕዓት ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ብጋህዲ ዝተራእየሉን ቱር ደ ፍራንስ 2015፡ ብዕድመ ዝነኣሰ ናይ’ቲ ውድድር መርሃዊ ቅዱስ እውን ዓቢ ታሪኽ’ዩ ሰሪሑ። እቲ ብዕድመ ንኡስ ግን ከኣ ኣብ ኣኽራናት ኣልፕስ ምስ ሓያላት ተቐዳደምቲ ዝተጠማጠመ መርሃዊ፡ ኣብ ዝርዝር ብሉጻት መንእሰያት - ትሕቲ 25 ዓመት - ምስ በዓል ናይሮ ኲንታና ብምኳን ምስ ቀዳሞት ዓሰርተ ምስርዑ እቲ ካልእ ዓወት ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኮይኑ ብዓቢ ሰፊሩ ኣሎ።

ወዲ 21 ዓመት መርሃዊ፡ እቲ ዝነኣሰ ተቐዳዳማይ መበል 102 ቱር ደ ፍራንስ ኮይኑ ቀሪቡ ክንሱ፡ ኑቲ ጽንኩር ውድድር ክዛዝሞ ኣብ ርእሲ ምኽኣሉ ኣብ መወዳእታ መድረኽ ናይ’ቲ 21 መድረኻት ዘጠቓለለ ናይ 3360 ኪሎሜተር ውድድር፡ ኣብ መንጎ ጸወታ ዘርኣዮ ነጥቢ ናይ ምምዝጋብ ብቕዓት እውን ብብዙሓት ሰባት ክነኣድ ኣኽኢልዎ ኣሎ። ንሱ ኣብቲ ኣብ ከተማ ፓሪስ ኣብ ዝተኣንገደን ኣብ ፍርቂ ናይ’ቲ ውድድር ኣብ ዝተሰርዐን ናይ ነጥቢ ውድድር ካልኣይ ክወጽእ ክኢሉ እዩ።

ኣብ መበል 17 መድረኽ ዘመዝገቦ ደረጃ ግና ንመርሃዊ ፍሉይ እዩ።

መርሃዊ ኣብ'ቲ መድረኽ ንውድድሩ መበል 14 ኮይኑ ምፍጻሙ እቲ ዝበለጸ ውጽኢቱ ኮይኑ ተመዝጊቡሉ ኣሎ። ኣብቲ መድረኽ ዳንኤል እውን መበል 12 ምስ ምውጻኡ ኣቐዲማ ካልኣይ ደረጃ ንዝሓዘት ክለብ ኤምቲኤን ደረጃኣ ክትዕቅብ ድርዒ ከምዝኾና ክዘንጋዕ የብሉን። ተቐዳዳማይ ክለብ ቲንክኦፍ ሳክሶ ኢጣልያዊ ማትዮ ቶሳቶ ኸኣ ዕድመ ዝደፍኣ ናይ'ቲ ውድድር ነበረ - ወዲ 41 ዓመት ብምዃኑ።

ኣብ 2014 ዝተመስረተትን ንኻልኣይ ግዜኣ ኣብ ግራንድ ቱር ዝተሳተፈትን ደቡብ ኣፍሪቃዊት ክለብ ኤምቲኤን ኩቤካ፣ ኣብ ዝሓለፈ ዓመተ ስፖርት ንከም ዳንኤል ንዝኣመሰሉ ስሙያት ተቐዳደምቲ ብምጽንባር እያ ነቲ ውድድር ድልውነታ ዘረጋገጸት። ዋላ'ኳ እታ ክለብ፣ ዳንኤል ንመድረኻት ኣብ ዝኾኑ ብዘጸንሐት ማልያ፣ ዓንተርነታ እንተረጋገጸት፣ ተቐዳዳማያ ስቴፈን ኩሚስ ኣብ መበል 14 መድረኽ ናይ ቱር ደ ፍራንስ ተዓዊቱ ናይ መድረኽ ብምዃኑ እውን መሊሳ ክትኾላዕ በቒዓ እያ። ሰርጆ ፓውሊስ እውን ብድምር ግዜ መበል 13 ደረጃ ሒዙ ናይ ቱር ደ ፍራንስ 2015 ጉዕዞኡ ምዝዛሙ ድማ እቲ ዝያዳ ጎሊሑ ዝተራእየ እዩ።

ናይ ሎሚ ዓመት ውድድር ካብ ናይ ዝሓለፈ ሓደት ዓመታት ዝፈልዮ ነገር እንተነበረ፣ ተቐዳደምቲ ክሳብ መወዳእታ ብጫ ማልያ ንምውዳይ ዘካየድዎ ቅልስ እዩ ዝነበረ። እንግሊዛዊ ተዓዋቲ ተቐዳዳማይ ክለብ ስካይ - ክሪስ ፍሩም ምስ መንእሰይ ተቐዳዳማይ ናይሮ ኮንታና ዘካየዶ ቅልስ፣ ኒባሊን ኮንታዶርን ዝፈጸምዎ መጥቃዕቲ ኣመራጊዊ ተቐዳዳማይ ክለብ በኤምሲ - ቲጃይ ክሳብታ ብሕማም ካብቲ ውድድር ክእለ ዝተቐሰበሉ ዘርኣዮ ተወዳዳርነትን ካልእን ድማ እቲ ተጠቃሲ ኩርናዓት ናይቲ ውድድር እዩ።

ኣብ'ቲ 22 ጋንታታት፣ 198 ተቐዳደምቲ ዘኸተታሉ ውድድር፣ ንክሪስ ፍሩም ዝዳረግ ተቐዳዳማይ ኣይነበረን። እቲ ኣብ ኬንያ ተወሊዱ ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃ ዝዐበየ እንግሊዛዊ ተቐዳዳማይ ክለብ ስካይ፣ ብዘይካ እቲ ብወሃሉል ግዜ ዝወደያ ብጫ ማልያ፣ ኣብ ዓቐብ ንዝተሰርዐ ነጥቢ እውን ጨቕም እናበለ ነታ ካብ ዳንኤል ዝተረከበ ማልያ ንሓላሉ ክወስዳ ክኢሉ እዩ። ኣብቲ ንዣገራት ሆላንድ፣ በልጅምን ፈረንሳን ኣብ ዝበጽሐ ውድድር፣ ብፍላይ ኣብ ዓሰራይ መድረኽ ዘርኣዮ ድንቂ ብቕዓት መዘና ኣልቦ ነበሮ። ብ84 ሰዓት፣ 46 ደቒቕን 14 ካልኢትን ን3,360 ኪሎ ሜተር ዝሸፈነ ፍሩም፣ ብ119 ነጥቢ እዩ ኣንበሳ ዓቐብ ኮይኑ። ኣብ ታሪኽ ናይቲ ውድድር ድማ ንኽልተኣን















ማልያ ዝወደየ ሻዱሻይ ተቐዳዳማይ ክጉበሮ እንክሎ፡ ፈላሚ እንግሊዛዊ ክልተ ግዜ ንቱር ደ ፍራንስ ዝተዓወተ ብምዃን ድማ ስሙ ኣብ መዝገብ ክብረወሰን ኣስፈሩ።

ብሾጥቢ ኣብ ዝተሰርዐ ውድድር፡ ፒተር ሳጋን ብ432 ነጥቢ ነታ ቀጠልያ ማልያ ወኒንዋ ኣሎ። ሳጋን ኣርባዕተ ግዜ ንቀጠልያ ማልያ ንሓላሉ ብምውሳዱ ድማ ስሙ ኣብቲ ውድድር ጉሉሕ ይገብሮ። ኤሪክ ዛቤል ዝተባህለ ተቐዳዳማይ፡ ሽዱሽተ ግዜ ብዮጌ ማልያ ብምውሳድ ክብረወሰን ናይቲ ውድድር ጨቢጡ ከምዝሎ መዛግብቲ የነጽሩ።

ዘይ ከም ካልኦት መወዳድርቱ፡ ቅድሚ ፍራንስ ኣብ ዝተኻየደ ውድድራት ጅሮ ዲ ኢጣልያን ዳውፊነን ብቕዓቱ ዘይመመየን፡ ኣብ ሃገሩ ኮሎምብያ ጸዑቕ ልምምድ ዘካየደን ናይሮ ኮንታና፡ ንሓያለ መድረኻት ዝወደያ ማልያ ብሉጽ መንእሰይ ብ84 ሰዓት፡ 47 ደቒቕን 26 ካልኢትን ምውናኑ ንኮሎምብያውያን ኣሐቢኑ።

ሓይሊ ዝሁብ መደሃሊት ተጠቒሙ ንሸውዓተ ውድድራት ቱር ደ ፍራንስ ዝተዓወተ (ድሒሩ ብምኽሻሑ ግና ክብሩ ዝተቐንጠጠ) ላንስ ኣርምስትሮንግ ከምዝምስክሮ፡ ቱር ደ ፍራንስ ኣዝዩ ጽንኩርን ኣብ ገለ ዓቐብ ድማ ብቓንዛን ድኻምን እናነብዓ እትጓዓዞ ውድድር ምዃኑ እዩ ዝዞረብ፣ እዚ ብዘይካ እቲ ዝሽፍና ርሕቀትን ዘጠቓልሎ ኣራራትን፡ ልዑል ሓደጋ ዘረኣዩ ምዃኑ እውን እቲ 'ገበኛ' ተቐዳዳማይ ዝውስኽ።

ኣብዚ ቅድሚ ሐደት ሳምንታት ኣብ ዝተኻየደ ቱር ደ ፍራንስ እውን ኣብ ቀዳሞት መድረኻት ዘጋጠመ 'ዘሰካሕክሕ' ሓደጋ ንተቐዳደምቲ እናደመዩ ንኽጓዓዙ፡ ንገለ እውን ካብቲ ውድድር ክፋነው ኣገዲዱ እዩ። ወናኒ ብዮጌ ማልያ ፋብያን ካንቸላራ ዝርከቦም ተቐዳደምቲ ድማ ብቐረባ ይጥቀሱ። ኣብቲ ሳልሳይ መድረኽ ዳንኤል እውን መጠናዊ ማህሰይቲ ከጋጥሞ ተራእዩ።

ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት ውድድር፡

ብሓፈሻ 38 ተቐዳደምቲ ውድድሮም ከይፈጸሙ ካብ ኮረሻ ወሪዶም። ኣብቲ ሽዱሽተ ጀርመናውያን ናይ መድረኽ ዓወት ዝጨበጡሉ ውድድር፡ ተቐዳደምቲ ብሓባር ኣስታት 23,940,000 ኪሎ ካሎሪ ኣቃጺሎም። እዚ ብሃምበርገር ክስላዕ እንከሎ ኣስታት 85,000 ሃምበርገር ይግመት።

ሞሺ ስታር ብድምር ግዜ ኣብ ዝተዓወተትሉ መበል 102 ቱር ደ ፍራንስ፤ ተቐዳደምቲ ኣስታት 60,000 ሜተር ዓቐብ ሓኺሮም። ብፍላይ ኣብ ሳልሳይ መድረኽ ዝተሰርዐት ናይ 19 ሚኢታዊት ምንቅዕራር ዘለዋ ዓቐብ (ንምግማት ዝኣክል ዓቐብ መንገዲ ናይ 3.5 ሚኢታዊት ምንቅዓራር ኣለዋ) እታ ዝተረረት ናይቲ ውድድር ነይራ።

ዝኸን ካልእ ሰገሮም ድማ እየም እቶም ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣንጸባራቒ ውጽኢት ኣመዝጊቦም። ኣብቲ ውድድር ካብ ዝተሳተፉ 198 ተቐዳደምቲ፡ ዳንኤል መበል 49 ክወጽእ እንከሎ፡ ብክለቡ ኤምቲኤን ኣብ ዝመጽእ ዓመታት ተወዳዳሪ ብጫ ማልያ ክኸውን ትጽቢት ተገቢሩሉ ዘሎ መርሃዊ ድማ መበል 84 ኮይኑ ውድድሩ ፈጺሙ ኣሎ።

ቱር ደ ፍራንስ ምስ ተዛዘመ መርበብ ሓበሬታ ሳይክሊን ዊክሊ፡ ክለብ ኤምቲኤን ብዘይካ እቲ ንገለ መድረኻት ዝሓዘቶ ናይ ካልኣይ ደረጃን ብሓፈሻ ድማ ካብ 22 ጋንታታት ሓሙሻይ ዝወጸትሉን ተርታ፡ ተቐዳዳማያ ዳንኤል ተኽለሃይማኖት ምስኡ ሓሙሽተ ኣብቲ ውድድር ዝደመቑ ተቐዳደምቲ ስሙ ብምስፋራ ተናኢዱ። ንኣርባዕተ መድረኻት ኣንበሳ ዓቐብ ዝኾነ ዳንኤል፡ ስሙ ምስ ከም ብዓል ኣሌክስስ ቡሊርሞዜዋረን ባይጉይልፎበርት ገሲንክን ማትያስ ፍራንክን ኣብቲ ውድድር ጸለውቲ ምስ ዝነበሩ ተቐዳደምቲ ተሰሪዑ። እታ ልዑል ቁጽሪ ሰዓብቲ ቅድድም ብሽክለታ ዘለዋ መርበብ ሓበሬታ፡ ዳንኤል ብዘይካ እቲ ኣብ ሻዱሻይ መድረኽ ዘመዝገቦ ዓወት ኣንበሳ ዓቐብ፤ ኣብ መበል 16 መድረኽ ምስ ዝሃደሙ ተቐዳደምቲ ብምጥቃዕ መበል ሻውዓይ ደረጃ ዝወጸሉ እውን ካብቲ ብሉጽ ብቕዓት ዳንኤል ናይቲ ውድድር ክኸውን ዘኽኣለ ነጥቢ ብኻልኣይ ደረጃ ከም ዝሰርዕ ተንቲና።

ብዘይካ እታ ካብ 1950 ክሳብ 1952 ዝተሳተፈት ሰሜን ኣፍሪቃዊት ጋንታ፡ ኣብ ታሪኽ ቱር ደ ፍራንስንኣፍሪቃ ወኪላ ዝተመዝገበት ጋንታ ኣይነበረትን። በዚ ድማ ኤምቲኤን ኩቤካ ንመጀመርታ ምዝዋዑቲ ኣፍሪቃዊት ጋንታ ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ዝተሳተፈት ይጉበራ። እታ ክለብ ኣብዚ ቦኽሪ ሱታሬኣ ብዘመዝገቦ ድንቂ ዓወት ብድምር 52,440 ዩሮ ብመልክዕ ሽልማት ናብ ካዝናኣ ኣእትያ።

ኣብ መደምደምታ፡ ኣብ 1910 ብሓደ ኢጣልያዊ ወተሃደር ናብ ኤርትራ ዝኣተወት ብሽክለታ፡ ክሳብ መውዳእታ 30’ታት ደ’ቀባት ኤርትራውያን ክውዳደሩላ ዝተሓረመት ነበረት። ኣብ መሬቶም ጓና ኮይኖም ኑቲ ውድድር ብማዕዶ ዝርእዩ ዝተገብሩ እቶም ደቀባት፡ እነሆ ድማ ድሕሪ ናይ ነዊሕ ዓመታት ዘፍሰስዎ ጻዕርን ርሃጽን ብስሉል እግሮም ኣብቲ ኤውሮጳውያንን ኣመሪካውያንን ብተደጋጋሚ ዝተመላለስዎ መድረኽ ሽልማት ቱር ደ ፍራንስ ብመገዲ ክለብ ኤምቲኤን ኩቤካ እግሮም ከንብሩሉ ክኢሎም ኣለው። እዚ ዓወት እዚ ቀጻልነቱ ንኽረጋገጽ ድማ ናይ ውሽጢ ሃገር ጸወታታት ከምኡ እውን እቲ ተጀሚሩ ዘሎ ጉዕዞ ፕሮፈሽናሊዝምን ብዝሓየለ መገዲ ክስርሓሉ ይግባእ። ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ፡ ሓበን ሃገር! ሓበን ኣፍሪቃ!





# ኤርትራዊ ዓወት

ብክብረኣብ ተስፋሚካኤል

ዳኒኤል ተኽለሃይማኖት ኣብ ሻዱሻይ መድረኽ ቱር ደ ፍራንስ 2015 ተሸላሚ ናይ ዓቐበት ጻዕዳ ቀያሕ ዘጠብጠቦት ናይ ክብሪ ማልያ ምስ ኮነ፡ እቲ ዓወት ኣብ ውሽጢ ወሑዳት ካልኢታት ከም ኤርትራዊ ዓወት ኣብ ምሉእ ዓለም ተጋዊሑ። ማዕረ ምዝርጋሕ እዚ ዜና፡ ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም ዘሎ ኤርትራዊ ነዚ ዓወት እዚ ብዓቢ ፈንጠዝያ ተቐቢልዎ። በዚ ዓወት እዚ ዝተላዕለ ሃገራዊ ኩሉ፡ ዳኒኤል ኤርትራዊ ስለ ዝኾነ ጥራይ ኣይኮነን ኑቲ ዓወት ጸንቢልዎ፡ ኩሉ ኣብቲ ዓወት ኾናቱ እጃም ስለ ዝተጻወተ እምበር። ብኸመይ ግን?

ፈላሚ ታሪኽ ቅድድም ብሽግለታ ኤርትራ፡ ከምቲ ኩሉ ግዜ ዝግለጽ ናብ 1936 እዩ ዝምለስ። ናይቲ እዋን'ቲ ተቐዳደምቲ ድሕሪ ነዊሕ ቃልሲ ኣብ ጎኒ ኢጣልያውያን ጒዝኡቲ ኮይናም ክውዳደሩ ፍቓድ ካብ ዝረኸቡሉ ግዜ ኣትሒዙ'ዩ ህዝቢ ኤርትራ ምስ ቅድድም ብሽክለታ ዓሚቕ ፍቕሪ ዘሕደረ። ግዜ ንግዜ ተኪኡ ኣብ ዝተጓዕዘሉ ኣስታት 80 ዓመታት፡ ብፍላይ ጎደናታት ኣስመራ ክብሮን ለጠቕን ዘይብሉ ብዘሐ ተዓዘቢ የሰንገዱን ኣብ ምእንጋድ ይርከብን።

ወትሩ ሰንበት ቅድድም ብሽክለታ እቲ ዝዓበየ ንጥፈት ናይታ ሰሙን ኮይኑ ይሓልፍ። ኤርትራዊ ቅድድም ብሽክለታ ብዘይ ናይ ደገፍቲ ሓይሊ እዚ ኹሉ ዓመታት ብዘይ ጸገም ክንዓዝ ኣይምኸኣለን። ተኸታተልትን ሰዓብትን ዘይብሉ ዓይነት ስፖርት ቀጻልነቱ ኩሉ ግዜ ኣብ ምልክት ሕቶ ክኣቱ ግድነት እዩ። ቅድድም ብሽክለታ ኣብ ኤርትራ ግን ናይ ተዓዘብቲ ጸገም ኣጋጢፍዎ ኣይፈልጥን።

ዝተኻየደ ዓሚቕ መጽናዕቲ እኳ እንተዘየለ፡ ደቀቦት ኤርትራውያን ኣንጻር ኢጣልያውያን ጒዝኡቲ ገጢሞም ዓወታት ከመዝግቡ ካብ ዝጀመረሉ ግዜ ኣትሒዙ'ዩ ምስ ናይ ወድድር ጎደናታት ተመሓዝዩ። “ሕነ ኩሉ መግዛእታዊ ተግባራት ኢጣልያውያን ብተቐዳደምቲ ብሽግለታ ዝፍደ ዝነበረ እዩ ዝመስለና ነይሩ” ብምባል ዘዕልሉ ሱብ ጸጋ ዕድመ ውሑዳት ኣይኮኑን። ኪኖ እዚ ሓቂ እዚ፡ ብሽክለታ ኣብ መዓልታዊ ህይወት ኤርትራውያን በዓልቲ ወሰለት ካብ እትኸውን'ውን ልዕሊ 80 ዓመታት ተቖጺሩ ኣሎ። ምትእስሳር ብሽክለታን ኤርትራውያንን ኑቲ ዓይነት ውድድር ሰማይ ክሰቕሎ ድማ ግድነት እዩ። ኣብ መውዳእታ ፍቕሪ ኤርትራውያንን ቅድድም ብሽክለታን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተሰጋገረ ኤርትራዊ ባህሊ ክኸውን ክኢሉ።

ኣፍቃሪ ቅድድም ብሽክለታ ጸሓይን ንፋስን ከይበሉ፡ ብርኪ ከይዓጸፉ፡ ንልዕሊ ሸሞንተ ሰዓት ኣብ ቦታ ውድድር ተረኺቦም ተቐዳደምቲ ከተባብዑ ምርኣይ ኣብ ኤርትራ ብርቂ ተርእዮ ኣይኮነን። ንኻልኦት ግን ኣገራሚ ክስተት እዩ። ዝሓለፈ ወርሒ ኣብ ኣስመራ ኣብ ዝተኻየደ ሻምፕዮን ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ፡ ንተቐዳደምቲ ክለብ ኤምቲኤን መሪሑ ዝመጸ በልጂማዊ ኣሰልጣኒ ጆን ፔረ ሄንድሪክስ፡ ብኣፍቅርቲ ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ ኣዝዩ ከም ዝተገረመ ገሊጹ ነይሩ። “ብዘረኣኽዎ ብጣዕሚ እየ ተመሲጠ። ኣብ ኤርትራ ዕሉላት ደገፍቲ ቅድድም ብሽክለታ ምህላዎም ገሪሙኒ። ኤርትራ ናይ ቅድድም ብሽክለታ ሃገር እያ። ኣነ ካብታ ናይ ቅድድም ብሽክለታ ሃገር እትብሃል ቤልጅም እየ መጺአ። ኣብ ሃገረይ ግን ከምዚ ናይ ኤርትራ ርእየ ኣይፈልጥን። ብጣዕሚ ተመሲጠ። ዝነበረ ብዘሐ ህዝቢ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ብሽክለታ ዘለዎ ፍቕሪ ብጣዕሚ ገሪሙኒ” ክብል ተዛሪቡ።

ኤርትራዊ ኣፍቃሪ ቅድድም ብሽክለታ፡ ፍቕሪ እቲ ዓይነት ውድድር ጥራይ ኣይኮነን ዘለዎ። ልዑል ጸወታ ናይ ምንባብን ብቑዓት ናይ ምትንታን ክእለት'ውን ኣጥርዩ እዩ። ኪኖ ሃገራዊ ውድድራት፡ ከም በዓል ቱር ደ ፍራንስ ዝኣመሰሉ ዓበይቲ ናይ ዓለም ውድድራት ኣይሕድሰዎን። ኣብቶም ውድድራት ንዝርከቡ ኩሎም ዓይነት ንኡስ ውድድራት ብዘይጸገም ይፈልጥዎን ይከታተልዎምን። ናይ ቅድድም ብሽክለታ ጎደናታት ኤርትራ፡ ንናይ ዓለም ናይ ውድድር መድረኻት ንምትንታን ኣኽኢሎም ብምባል ክግለጽ ይከኣል። ኣብዚ ዝሓለፈ ወርሒ ኣብ ዝተኻየደ ቱር ደ ፍራንስ ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ዳንኤል ተኽለሃይማኖት ናይ ኣዝቦሳ ዓቐበት ክብሪ ምስ ረኸበ፡ ኩሉ ኣፍቃሪ ቅድድም ብሽክለታ ንሓድሕዱ ኣብ ዝራኸበሉ እዋን ክሰዓዓምን ብሓባር ክጮፍሩን ጥራይ ዘይኮነ፡ እናተደዋወለ ናይ ሓጎስ መልእኽቲ ክቕበልን ክሰድድን እዩ ወዒሉ። ዓወት ዳኒኤል፡ ዓወት ኩሉ ኤርትራዊ ኣፍቃሪ ቅድድም ብሽክለታ ዝኾነሉ ምኽንያት ግን እንታይ እዩ?

ኣብ ናይ ሃገርና ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ፡ ተቐዳደምቲ ጥራይ ኣይኮኑን ዝውዳደሩ። ንኣብነት ኣብ ናይ በረኻ ውድድራት፡ ተቐዳደምቲ ኣብ መስመር ኣስመራ - ከረን ክውዳደሩ እንተድኣ

ተብጊሶም፡ ህዝቢ ንግሆ ኣብ ቦታ ውድድር ተረኺቡ የበግሶም። ከረን በጺሖም ክሳብ ዝምለሱ ድማ ካብቲ ናይ መዘዞሚ ሕንጻጽ ኣይአለን። ተቐዳደምቲ ን180 ኪ.ሜ ብገምጋም ኣብ ኣስታት 5 ሰዓታት ክሳብ ዝዘዝምዎ፡ ካብቲ መበገሸን መዛዘም ሕንጻጽ ዝንቀሳቐስ የለን። ስለዚ እቶም ተቐዳደምቲ ጥራይ እዮም ን180 ኪ.ሜ ኣብ ብሽክሊታ ተወጢሖም ሸፊኖሞ ንምባል ይከኣል'ዶ?

ኣብ ናይ ኩተማ ውድድራት፡ እቶም ፈለማ ውድድሮም ዝጅምሩ ተቐዳደምቲ ሳልሳይ ዲቪዥን ሰዓት 6 ንግሆ እንተድኣ ተብጊሶም፡ ቀዳማይ ዲቪዥን ውድድሮም ድሕሪ ቀትሪ ሰዓት 3 እዮም ዝዛዘሙ። ተቐዳደምቲ ኣብ ወሓዱት ዲቪዥናት ተመቒሎም እናተወዳደሩ፡ ተዓዛቢ ንበይኑ ኣንጻር ጸሓይን ንፋስን ንኣስታት 8-9 ሰዓታት ይወዳደር። ስለዚ ተቐዳደምቲ በይኖም እዮም ኣብ ብሽክሊታ ተወጢሖም ዝወዳደሩ ንምባል ይከኣል'ዶ?

በዚ ኩርናዕ እዚ ክጥመት እንከሎ፡ ኣብ ቱር ደ ፍራንስ 2015 ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን ክወዳደሩ እንከለው፡ ንበይኖም ኣይኮኑን ኣብ ብሽግሊታ ተወጢሖም። ንኣስታት 6-7 ሰዓታት ኣንጻር ኩሉ መሰናኽላት ክጨፋጨፉ እንከለው፡ ማዕረኦም ብልቦን ኣእምሮኦን ዓቐቡት ዝድይቡ፡ ቁልቁለት ዝወረደ፡ ንሜዳ ዝሰንጠቐ፡ ኣብ ቅጽበታዊ ውድድር ዝረጋረግ ደጋፊ ነይሩ እዩ። "ኣንታ ንሶም እኳ ኣብ ማእከሉ እዮም ዘለው፡ ናትና ይገድድ ኣብዚ ኮይና ኩለንትናና ሓቚፍና ንከታተሎም ዘለና" ኢሉኒ ሓደ ካብ ዕሉላት ደገፍቲ ቅድድም ብሽክሊታ ሃገርና። ኪኖ ኣብ ኤርትራ፡ ኣብ መላእ ዓለም ዝርከብ ኤርትራዊ ኣብ ኂ እዞም ክልተ ጅጋኑ ምህላው ብዝተፈላለየ መንገዲ ብምግላጽ ንመዓልታዊ ጉዕዞኦም ተኸታቲሉ። ገለ ገለ ዓቐሎም ዝጸበቦም ድማ ጥንዴራ ሰኺሞም ናብ ጽርግያታት ቱር ደ ፍራንስ ከቲቶም። ነዚ ዝተዓዘቡት መዓልታዊ ናይ ልዕሊ 1.4 ሚልዮን ጋዜጣታት ዝርግሐ ዘለዋ ኒውዮርክ ታይምስ፡ "ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ብዙሓት ጥንዴራታት እየን ዝንበልበላ። ኣብዚ እዋን'ዚ እታ ዓብላሊት ጥንዴራ ዘላ ግን ሰማያዊ፡ ቀይሕን ቀጠልያን ዝሕብራ ኤርትራ ጥንዴራ እያ" ክትብል ንትሕዝቶኣ ኣሃዱ ኢላ ፈሊማቶ። "እዛ ጥንዴራ ንኽብሪ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን ዝያዳ ካልኦት ጸብለል ኢላ ተንበልብል ኣላ። ካብ ኣፍሪቃ ዝቦቐሉ ተቐዳደምቲ ብሽክሊታ ብዙሕ ዘይረኣዩ እኳ እንተኾኑ፡ ኤርትራ ግን ክልተ ብሉጻትን ኣብከታውያንን ነዚ ቱር እዚ ቀሪባ" ድማ ኢላ።

በዚ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ምኽንያታት ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ናይ ሎሚ ዓመት ዳኒኤልን መርሃውን ጥራይ ዘይኮኑ መላእ ህዝቢ ኤርትራ'ዩ ተወዳዲሩ እንተተባህለ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን። ስለዚ ድማ እዩ ዓወት ናይዞም ክልተ ተቐዳደምቲ፡ ዓወት ኤርትራ ዝኾነ።



# ካብ ዳየሪ

## ባህጊ ብዙሓት ኣብ እንግዳዓ . . .

ባህጊ ተወልደ

ፈታው ብሽክለታ እየ። ካብ ቈልዓይ ኣትሒዘ ብሽክለታ ክዝውር ባህጊ ነይሩኒ። ባህገይ ቀልጢፉ ክሰምረለይ ኣይከኣለን። ምስ ዓበኹ'የ ብሽክለታ ምዝዋር ክኢለ። ምስ ዓበኹ ማለተይ፡ወዲ 14 ዓመት ምስ ኰንኩ። ወዲ 14 ዓመት እንክለኹ፡ ወዲ 17 ዓመት እኹል ጕብዝ'የ ዝመስል ነይረ። ብሽክለታ ምስ መለኽኩዋ ታህነይ ክውጽእ ጀሚረ። ዝረኸብኩዋ ብሽክለታ፡ ሓንሳእ እናለምንኩ፡ እናሓንሳእ ኸኣ እናሰረቕኩ እዝውር ነይረ። ብሽክለታ እንተ ረኺበ ሰብ ኣይዝክርን፤ መግቢ ኣይዝክርን፤ ልኡኽይ መልሲ የብሉን። እዚ ዘይብሃል ፍቕሪ ብሽክለታ'የ ኣጥሪየ።

ልዕሊ ዝኾነ ነገር ባህ ዝብለኒ ነገር እንተ ነይሩ ብሽክለታ ምዝዋር እዩ። ውድድር ቅድድም ብሽክለታ ልክዕ ከም ወልፊ ቡን ኣብ ደመይ ኣትዩ እዩ። ናይ ምውድዳር ኲቱት ስምዒት ነይሩኒ። ብሽክለታ እናለመንኩ ክወዳደር ጀሚረ። ቅድድም ብሽክለታ ጽቡቕ ገይረ ክርድኦ ኣብ ዝጀመርኩሉ፡ ሓደ ባህጊ ንህይወተይ እናዓብለሎ መጺኡ። ዓቢ ተቐዳዳማይ ብሽክልታ ምዃን!

ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ባህገይ ንኹሉ እንተናይ እናተቈጻጸረ መጺኡ። መዘሙረይ ሓንቲ ኾነት፤ ልምምድ። ድሕሪ ክንደይ እዝጊዮታ መወዳዳሪት ትኹነኒ ብሽክለታ ገዚአ። እዛ ብሽክለታ ህይወተይ ሂበ'የ ገዚኣያ እንተ በልኩ ኣየጋንንኩን። ዝተበትከ ጫማይ ከይለገብኩ፡ ዝተቐደደ ክዳነይ ከይሸቀጥኩ ዘጠራቐምኩዎ ገንዘብ ገይረ'የ ገዚኣያ። ምእንቲ ብሽክለታ ክገዝእ ኢለ መዓልቲን ለይቲን ብዘይ ዕረፍቲ እናሰራሕኩ ኣጠራቒመዮ። ሕልመይ ናተይ ብሽክለታ ንኽውንን'ዩ። እቲ ኹሉ ገንዘበይ ናብ ብሽክለታ ኣውፊረዮ ማለት'ዩ። እቲ ህይወተይ ክልውጥ ዝኽእል ፍረ ጻዕረይ፡ባህገይ ንምስማር ኣውፊረዮ። እቲ ብውሽጠይ ዘይቃጽለኒ ባህጊ እንተ ሰሚሩለይ ዓጸፉ ከም ዝመልሰለይ እፈልጥ እየ። ሰብ ንባህጉ ኹሉ ግዜ ዋጋ ይኸፍል እዩ። ዝኾነ ሰብ ጽቡቕ ሓሳብ ኣለዎ። ክገብሮ ዝደሊ ደስ ዝብሎ ነገር ኣለዎ። ናብቲ ደስ ዝብሎ ንኽጓዓዝ ክውሰንን ተበግሶ ክወስድን ኣለዎ። ገለ ሰብ ይገብሮ፤ ገለ ኸኣ ኣይገብሮን። ኣነ ግን እዚ ዓይነት ናይ ህይወት ሓላፍነት ንባህገይ ሂበዮ። ንዕኡ መሪጸ። ኲሉ እንተናይ ንባህገይ ሂበዮ።

ኲሉ ግዜ ከም ዝደለኻዮ ኣይከውንን እዩ። ሽሕ ግዜ ጽቡቕ ሕሰብን ተበገስን፡ ፈጣሪ "ናትካ ኣይኰነን፡" እንተ ኢሉካ ኣይናትካን እዩ። ክልተ ግዜ ብዝገጠመኒ ሓደጋ ብሽክለታ ካብ ምውጣሕ ተኸልኪለ። እዚ ዝሰማዕኩሉ መዓልቲ "ሞይትካ ኢኻ" ዝተባሃልኩ ይመስለኒ ነይሩ። እዚ ኹሉ እንተናይ ዝሃብኩዎ ባህጊ፡ ትርጉም ከም ዘይብሉ ጓሓፍ ክቘጽሮ ምቕባል ኣብዩኒ። ግን ግዜ ንኹሉ ይፈትሖ እዩ፤ ቡብቐሩብ ተቐቢለዮ። ባህገይ ካብ እንግዳዓይ ኣልዒለ ኣብ እንግዳዓ መቀዳድምተይ ኣንቢረዮ። ኲሉ ግዜ ውድድር ቅድድም ብሽክለታ ክህሉ እንክሎ፡ኑብሰይ ኣብ ብሽክለታ ተወጢሓ ከም ዘላ'የ ዝቘጽራ። ኣብ መድረኽ ሽልማት ብትዕግስቲ ደው ኢለ ክዕዘብ ኑብሰይ ኣየኽእለኒን ነይሩ። ሎሚ'ውን ከምኡ'የ ገይረ።

ሎሚ ከም ኣመለይ ቱር ደ ፍራንስ ንምዕዛብ ናብ'ታ ዝለመድኩዋ ካፌ ከይደ። ህላወ መርሃዊ ቅዱስን ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ምስ ሰማዕኩ ዝተሰምዓኒ ኣዕሊለኪ'የ ዳየረይ። ምሉእ ቕነ እናኽርእዮም ኣእዳወይ ካብ ትእዛዘይ ወጺኣን ከጣቕዓ እየን ቀንየን። ከይተረድኣና ነታ ካፌ ውዕውዕ ሜዳ ውድድር ኣምሲልናዮ ኢና ቐኒና። ሓደ ሓደ ግዜ ኑብሰይ ምሕላዋ'የ ዝስእን ነይረ። ሎሚ ድንጉይ ኢለ መጺአ። ኣብ'ታ ካፌ፡ ኣብ'ዛ ሳልስቲ ዝተዓራረኽኩዎም መተዓዝብተይ፡ ብሓጐስ ክልተ ኣእዳዎም ንላዕሊ ሓፍ ኣቢሎም ተቐቢሎሙኒ። ኣብ'ታ ጣውላኦም ከይደ ክሕወሶም እንክለኹ፡ "ትርእዮ'ዶ ኣለኻ ጅግና'ዩ 'ዚ..." በለኒ ሓደ ካብኦም ማልያኡ ክትቅደድ ክሳብ ትደሊ እናወጠጠ።

"እንታይ... እንታይ... ከመይ ድዩ ዘሎ ጸወታ?"

"ኣይትርእን ዲኻ ጸኒሕካ?"

"ሕጂ እንድየ ዝመጽእ ዘለኹ።"

"ዳኒኤል ምስ ክልተ ካልኦት ሃዲሙ ናይ ሓሙሽተ ደቒቕ ፈልዩዎም ኣሎ። ሓንቲ ናይ ዓቐብ በሊዑዋ'ሎ። ክልተኣን እንተ ገይሩለን ናይ ዓቐብ ክመርሕ'ዩ ኣታ ወዲ፡" ክልተ ኢዱ ንላዕሊ ሓፍ ኣቢሉ ንኽልተ ኣእዳወይ ክጠቅዕ እንክሎ ብፌስካ ነታ ነዛ ገዛ ነቕነቓ። ኣነ ክኣምን ኣይከኣልኩን፤ ተመሊሱ "ኣጆኻ ከጻውተካ'የ፣" ክብለኒ ጥራይ እጽበ ነይረ። ኣዒንተይ ካብ መስኰት እታ ተለቪዥን ከይለቐቕኩ ተዓዚመ'የ ነይረ።

"ኣይኣምንን'የ! ኣይኣምንን'የ!" ብዘይ ልበይ ኣድመጽኩ። ኣብ ቱር ደ ፍራንስ "ምስታፍ ጥራይ" ከም ዓቢ ጸጋን ዓወትን ሓሲበዮ እየ። ብውሽጠይ ገለ ተኣምር ክንርኢ ከም እንኽእል ይፍለጠኒ'ኳ እንተ ነበረ፡ ልዕሊ ዓቕሞም ትጽቢት ከይገብር ኢለ ግን ንስምዒተይ እዝኒ ኣይሃብኩዎን። ግደ ሓቂ፡ ከም ብቕዓት፡ ኣብ ደ ፎን ንጉስ ዓቐብ ክኸውን ዝኽኣለ ደኣ ካብ'ቶም ካልኦት

እንታይ ዘሕምቕ ኣለዎ። ኣስማት እዞም ክልተ ኤርትራውያን ብተደጋጋሚ ክጽዋዕ እንከሎ፡ ኤርትራን ታሪኻን ክዝርዝር እንከሎ፡ ኣፍሪቃ ብስሞም ክትጽዋዕ እንከላ ዝሰምዓኒ ዝነበረ ስምዒት እኹል ትሩፍ'ዩ። ንሱ ንባዕሉ ተኣምርዶ ኣይኰነን? ዳኒኤል ሕጂ ድንብርጽ ከይበሎ ክዝውር እንከሎ፡ እሞ ኸኣ መሪሑ፡ እሞ ኸኣ ከም ደቂ ጋንታኡ ኣለይ መለይ ኩብል እንከሎ ክርእዮ እንከለኹ ሓበይነይ መግለጺ ኣይነበሮን። ጸጸኒሑ ገጽ ዳኒኤል ክርእ እንከሎ ፈስካን ጣቕዒትን ይድርጓሕ። እዚ ኸኣ ንስምዒተይ መሊሱ ወሊዑዎ። ከጣቕዑን ክፋጽዩን ከለዉ ንብዓተይ ብሓይሊ'የ ዝዓግቶ ነይረ። ዘይርዳኣኒ ማዕበል'ዩ ዝግንፍል። ተዘዝ የብለኒ።

ካልኣይቲ ናይ ዓቕብ ቦላታ ኹልና ብስምዒት ደው ኢልና ኢና ተዓዚብናያ። ኑብሰይ ረድ ረድ እናበለኒ ክዕዘባ ተገዲደ። ሕጂ'ውን በሊዑዋ! ዝላ፡ ፋጻ፡ ጣቕዒት፡ ምትሕቝቛፍን ቸርስን እቲ ብደገ ዝርአ ምንቅስቓስ እዩ። ኣነ ግን ኣብ ኣየር ደው ከም ዝበልኩ ኑብሰይ እፈልጥ ኣይነበርኩን። ድብንብን ዝበለ ዛሕሊ ዘለዎ ክሊማ ከሎ ረሃጽ ብመታልሐይ ኵረር ኢሉኒ። ኪንዮኡ ክጽመም ኣይክእልን እየ። ረጊአ ኮፍ ኩብል ኣይከኣልኩን፤ ንብዓተይ ደሪዙ ንደገ ወጺኡ። ድሕሪ ገለ ደቓይቕ ካብ ደገ ናብ'ቲ ኣፍደገ እናተቐልቀልኩ እዕዘብ። እታ ዝተረፈት ናይ ዓቕብ ነጥቢ እንተ ወሲዱዋ ኣብ 'ፓድየም' ክድይብ እዩ። ቦላታ ምስ ቀረበት ደገ ወጺአ። ኣይጸናሕኩን ተመሊሰ። ከም'ተን ክልተ ቦላታት ሰብ ደው ኣይበለን። ሕቶ ኣይደለየሉን። ወሲዱዋ! ኵልና ተንሲእና ፈስካ! ጣቕዒት! ምትሕቝቛፍ! ብዘይ ምቍራጽ። ገጽ ዳኒኤልን ኣም.ቲ.ኣን.ን እናኸንርኢ መመሊሱ ይደጋገም።

ኵሉ ሰብ ብሓበን ሰኺሩ እዩ። ሓበን ከምዚ'ዩ እምበኣር ዝገብር!? ይገርም እዩ። ከምዚ ዓይነት ስምዒት ህይወተይ ምሉእ ተሰሚዑኒ ኣይፈልጥን። ብዘይካ እንቋዓ ምስትንፋስ ክዛረብ ኣይከኣልኩን። ክዛረብ ክደሊ እንከለኹ ንብዓት ክቕድመኒ ይቃለስ። ጸወታ ተወዲኣ ስነ-ስርዓት ምዕዳል ሽልማት ክጽበ ዓቕሊ ኣይገበርኩን። ኣብ ሞንጎ ከምዚ ዝበለ ስምዒት እንከለኹ ተሌፎነይ ተደወለት።

"ሄለው... ባባ! እንቋዕ ሓጐሰካ!" ሰሓቕን ሕንቕንቕን ተሓዋዊሱኒ። ዳኒኤል ኣይኰነን ተዓዊቱ፡ ኣነ'የ፤ ዳንኤል ጥራይ ኣይኰነን ተዓዊቱ፡ንሕና እንተላይ ኢና፤ ዳኒኤል ጥራይ ኣይኰነን ኤርትራ'ውን እያ፤ ዳኒኤል ጥራይ ኣይኰነን ኣፍሪቃ'ውን እያ። "ባባ'የ ሕጂ ስጋ ኣምጺእና ኣለና። ማማ 'ፍሉይ ድራር ክንገብረሉ ኢና፣' ክትብል ጸኒሓ ቀልጢፍካ ምጻእ...።" ገዛይ ክኸይድ ነቕልኩ። ኣየናይ መዓልቲ'ኸ ስነ-ስርዓት ሽልማት መዓንጣ ገይረ ተዓዚበዮ እፈልጥ። እቲ ዕዮ ገዛ ዳኒኤልን መርሃዊን ተወዲኡ'ዩ! በቃ! ደጊም ሞት ከም ኣዳም!!

ናብ ገዛ እናኸድኩ ኑቶም ክልተ ጐረባብተይ ደዊለሎም። ፍሉይ ግብጃ ስለ ዘለኒ ድራር ናብ ገዛና ዓዲመዮም። መውረዲ ዝኾውን ገለ ሒዘ ኸኣ ገዛ ከይደ። ከምዛ ዓወተይ፡ ምኳን ዓወተይ እንድዩ፡ ንበዓልቲ ቤተይን ጓለይን ሓሓቝፈ ሰዒመ፡ ንግብጃና ዝኾውን ምድላዋት ክሳተፎ ኢደይ ሰብሲበ።

እዚ ዓወት ናይ ኵሉ ህዝቢ ዓወት እዩ። እዚ ሓበን ናይ ኵሉ ህዝቢ ሓበን እዩ። እዚ ናይ ዳኒን ወዲ-ቀዱስን ዓወት እዚ ማንም ኣይገብሮን እዩ። ንነፍሲ-ወከፍ ዋህዮና ቀመም ሓበን ነስኒሶሙሉ እዮም። እዚ እዞም ኣትለታትና ዝገበሩልና በየናይ ውዕለት ክንመልሲ ንኽእል? ዝኾነ ሰብ፡ ዝኾነ ትካል... ዝገበረ እንተ ገበረ ማዕረ ውዕለቶም ክኸውን ኩቶ ኣይክእልን። ባህጊ ብዙሓት ኣብ እንግዳዓኦም ጸይሮም ኣብ ምዕራፋ ዘብጽሑ ጃጋኑ! ተሓበኑ ሰድራ! ተሓበኑ ደቂ-ገዛውቲ! ተሓበኑ ኣሰልጠንቲ! ተሓበኑ ቀዳሞት ተቐዳደምቲ! ተሓበኑ ማይ ዘቐበልኩም ደገፍቲ! ተሓበን ህዝቢ ኤርትራ!! ኵሉና ኢና ኣብ ፈረንሳ ቐኒና፤ ኵሉና ኢና ዓለም ክንዘራ ቐኒና።

